NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ሕጂ'ኸ ናበይ?
- ናይ ሓርቆት ፖለቲካ
- ዞባዊ ሰላምን ምሕዝነትን ንርሁው መጻኢ
- ተክኖሎጂን ዘበናዊ ኣተሓሳስባን
- ሕጊ ገበናዊ ስርዓት
- ቋንቋ ፍቅሪ










# ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
# ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2022 ቁ.73

ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ




ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታን ነቐፌታን በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፡

**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ፖ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዎ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

**ቃል ኣሰናዳኢ** 2
**ደሃይኩም** 5
**ደሃይ ማሕበር** 4
- ስልጠናን ማእቶታዊ ስራሕን ብኣተኩሮ ይስረሓሉ

**ጉዳያት** 6
- መንእሰይ ኤርትራ ወትሩ ዕዉት!
- ሕጂ'ኸ ናበይ?
- ህሉው ኣገልግሎት ትምህርቲ

**ሪፖርታዥ** 11
- ዘባዊ ሰላምን ምሕዝነትን ንርሁው መጻኢ
- ኩናት ሩስያን ጽልዋታቱን
- ናይ ሓርቖት ፖለቲካ
- ሕጊ ገበናዊ ስርዓት
- ተክኖሎጂን ዘበናዊ ኣተሓሳስባን

**ሓሳባት** 24
- ቀትርን ለይትን
- ስነ ስርዓት መንእሰያት
- ኣገናዕ!

**ኦርያ** 31
- እንጅነር ኣዛክያ ኣልፈዮ

**ኣካዳሚ** 38
- ፍልልይ ካልኣይ ደረጃን ኮለጅን
- ካብ ኮለጅ ዘስጉጉ ምኽንያታት

**ሕብረተሰብ** 40
- ቈንቋ ፍቕሪ
- ሞት ፍቕሪ
- ሰብ ንዘይፈልጦ ኣይናፍቕን

**ጥዕና** 46
- ዝምድና ኣመጋግባን ጥዕናን

**ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ** 48
- ገዛእ ርእስኻ ምፍላጥ
- ምቕናስ ክብደት
- ሕማም ጸቕጢ

**ሳይንስን ተክኖሎጅን** 50
- ራብዓይ ኢንዳስትርያዊ ሰውራ
- ሓደስቲ ምህዞታት ተክኖሎጂ

**ባህልን ስነ ጥበብን** 54
- ፎቶጀኒክ ሞዴል ምብራቕ ኣፍሪቃ
- መጻሕፍቲ ተምሳጥ ንከሕደሩ

**መለሳ** 59
- ኣነቓቓሕቲ ዛንታታት
- ነገር ኣዱንያ
- ቀንጥብጣብ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ኣስታት ርብዒ ዘመን ድሕሪ ዝወሰደ ተሪር ቃልሲ ኣንጻር ኩሉ መዳያዊ ተጻብኦ ምዕራባውያን ሃገራትን ዞባዊ ኣገልጋሊኦምን፡ ሎሚ ባና ብሩህ መጻኢ ህዝቢን ሃገርን ኤርትራ ዝያዳ ቀሪቡ ኣብ ዝርኣየሉ ትስፉው ግዜ በጺሕና ኣሎና። ርግጽ'ዩ ናብዚ ምዕራፍ'ዚ ንምብጻሕ ዝተሰግረ መስገደላት፡ እምበረ መጠን በዳሂን ዓቕሊ ዝፈታተንን እዩ ነይሩ። ሳላ ጥሙር መኸተ ህዝቢን ውፉይ ጻዕሪን መስዋእቲን መንእሰያት ኤርትራ ግን፡ እቲ ልዑል ተጻዋርነት ዝሓተተ ጸዋግ ግዜ፡ ታሪኽ ዝኾነሉ ነጥበ መሳግሮ ክንረግጽ በቒዕና።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብዚ ናይ ድሕሪ ናጽነት ተጋድሎ ምውሓስ ልኡላውነት፡ ልክዕ ከም ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሱ፡ ሕልፈትን መዋጽኦን ካብ ካልእ ኣይተጸበየን። ኣብ ገዛእ ነብሱ ተኣማሚኑ፡ ወናኒ ሓራ ፖለቲካዊ መስመሩን ምርጫኡን ብምዃን፡ ልኡላውነቱ ንምድፋር ዘንቀደ ወራራት ሓምሺሹ፡ መሰነይታኡ በብዓይነቱ እገዳታትን ጸቕጢታትን ሸርሒታትን ከይተንበርከኸን ከይተሓለለን ብልዑል ጽንዓት ሰጊሩ ብኣንጸባራቒ ዓወት ክወጽእ ክኢሉ ኣሎ። ኣብዚ መኸተ'ዚ ከቢድ ዋጋ ዝኸፈለ ብቐንዱ መንእሰይ ኤርትራ እዩ። ካብኡ ናብኡ ድማ እቶም ኣብ ቅድመ ግንባር ተሰሊፎም፡ ኩሉ ውልቃዊ ዕድላቶም ሰዊኦም፡ ልኡላውነት ሃገሮም ዘየድፈሩ መንእሰያት ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል።

ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝርከብ ህዝቢ እውን፡ ቁጠባዊ ሽግራትን ከቢድ ጾር መነባብሮን ብንቕሓት ተጻዊሩ፡ ሃገራዊ መኸተ ንኹሉ ጊንጢታት ሰጊሩ ብዓወት ክወጽእ ዓቢ ግደ ኣበርኪቱ እዩ። ኣብ ወጻኢ ሃገር ዝነብር ህዝቢ ኤርትራ እውን ልኡላውነት ሃገር ክደፍር ዘንቀደ ወራር ወያነ ካብ ዝጀመረሉ ዕለት ክሳብ'ዛ ሰዓት'ዚኣ፡ ቆፎኡ ከም ዝተተንከፈ ንህቢ ብሓደ ተላዒሉ፡ ብንዋትን ፍናንን መኸተ ህዝቡ ኣሐዩሉ፡ ንፖለቲካውን ፕሮፖጋንዳዊን ዘመተ ምስይጣን እናመከተ፡ ድምጺ ኤርትራ፡ ብዝተፈላለየ መገዲታት ንዓለም እናስምዐ፡ ዜግነታዊ ሓላፍነቱ ብዘኹርዐ መገዲ ፈጺሙ እዩ።

ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ሓባራዊ ቃልሲ'ዚ፡ ታሪኻውያን ጸላእቲ ዕጫኦም ዳግማይ ስዕረት ኮይኑ ኣሎ። ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ድማ፡ ጻማ ዘይተጻዕደ ቃልስና እንሓፍሰሉ ብሩህ መጻኢ ከም ዝኸሰት ርጉጽ እዩ። ክብርን ሞጎስን ንመላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን! ዮሃና ንጀጋኑ መንእሰያት ኤርትራ!

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታማ፡ ልዒሉ ዝተገልጸ ሓሳባት ዘራጉድ ትሕዝቶታት ቀንዲ ኣተኩሮኣ ብምግባር፡ ኣብ ዓምዲ "ጉዳያት" ኣኣንጊዳቶ ኣላ። ካብ'ቲ ኣብ ዝሓለፉ ኣዋርሕ ሞያውያንን ዝምልከቶም ሓለፍቲን ብምዕዳም ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጅንየር ክለብ) ክቐርብ ዝጸንሐ መደብ ሓባራዊ ዘተ፡ ንሕጂ'ውን ኣብ ህሉው መድረኻዊ ኩነታት፡ ሕግን ተክኖሎጅን ዘተኮሩ ናይ ሓሙሽተ ዛዕባታት ጽማቕ ትሕዝቶ ቀሪባትልኩም ኣላ። ኣብ'ቶም ዝተረፉ ዓምድታት'ውን ሓባሪ፡ ኣማእዛንን ኣዘናጋዕን ትሕዝቶታት ኣኣንጊዳ ኣላ። ካብዚ ዘላቶ ዝያዳ ክትሕይልን ክትስውድን ኣበርክቶን ተሳታፍነትን ኣንበብታ ብሕልፊ ናይ መንእሰያት ወሳኒ እዩ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን እንርከብ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ሕጂ'ውን ብኹሉ ውዳበታትና፡ ኣበርክቶናን ተሳታፍነትና ክነዕቢ፡ ኣብ ኩነታት ከባቢናን ቅልጡፍ ምዕባለታቱን ብደቂቕ ክንከታተል፡ ንኹሉ እንተታት ኣብ ግምት ብዘእተወ መገዲ ሃገራዊ ድሕነትና ዘውሕስ ዓቕሚ ክንድልብ፡ ቀዳምነት ኣብ ዝወሃቦም መደባት ልምዓት ብኣድማዕነት ክነሰላስል፡ ምስ ኣዕሩኽ ሃገራትን ሓይልታትን ምሕዝነትን ሽርክነትን ክነዕቢ እቶም ቀንዲ መድረኽ ዝጠልቦም ዕማማትና ስለዝኾኑ፡ ናይ ትግባረ ትልሚታት ኣውጺእና፡ ብፍሉይ ትኩርነትን ንቕሓትን ክንሰርሓሉም ከም ዝግባእ ዳግም ክተዘኻኽር ክፍቀደላ ትትስፎ።

# ደሃይኩም

## ብእጽ ሐሳባት

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሓለፈ ሕታም፡ ምስ ሽዱሽተ መንእሰያት ዝገበረቶ ሓባራዊ ዘተ ኣዝዩ ሰሓቢ ነይሩ። እቲ ኣርእስቲ ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ኣዝዩ ኣገዳሲ ስለ ዝነበረ፡ ሓሳባት ናይ'ቶም ተዛተይቲ ክትነቦ ደሪኺ ነይሩ። እቲ ምንታይ ኣብ ሂወቱ ለውጥን ምምሕያሽን ክገብር ዘይደሊ ሰብ ስለ ዘየለ። እንታይ ዓይነት ለውጢን ምምሕያሽን ትገብር? ብኸመይከ ትትግብሮ እዩ እቲ ጸገም። ኩሎም ተዛተይቲ ዝሃብዎ ርእይቶን ሓሳባትን፡ ውርጹጽን ኣገዳስን እዩ ነይሩ። ኣብ እዋን ትምህርቲ ካድር፡ ሃንደበት ንዘቐረበሎም ሕቶ ብኸምኡ ምምላሶም ከኣ ኣዝዩ ዘንእዶምን ዘመጉሶምን እዩ።

ነቐፈታ ድዩ ወደሳ እንድዒ ምናልባት ገለ ርእይቶ ወስ ከብል እንተ ኾይነ፥

ተዛታዪ ፋርስ ዮሴፍ ስሙርን ክትንተን ዝኽእልን ሓሳባት የቕርብ እኳ እንተ ነበረ፡ ኣብ ቃላት ኣመና ቁጡብ ኮይኑ። ቅኑብ ኣስፊሑ ኣቢሉ ሓሳባቱ ገሊጹልና ነይሩ እንተ ዝኸውን ማሕረ ነይሩ።

ካብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሚኒስትሪ ፍትሒ ተዛታዪት መንእሰይ ልዋም ሓሳባታ ስሙር፡ ኣቀራርባኣ ሓያል ነይሩ። ኣብ ስም ኣቡኣ ግና ኣብ ገሊኡ ሓጎስ ኣብ ገሊኡ ሞጎስ ስለ ዝነበረ፡ ኣሰናዳኢ ክነጽረልና ጽቡቕዩ።

ብዝተረፈ ከምዚ ዝመሰለ ኣገባብ ኣብ ተለቪዥንን ራድዮን እምበር፡ ኣብ መጽሔት ልሙድ ኮይኑ ስለ ዘይጸንሐ፡ ክዝውተር ዝግባእ ኮይኑ እስመዓኒ። ሓሳባትን መረዳእታን መንእሰይ ኣብ ምቕላስ መጸኢ ናይ ሃገር ወሳኒ ስለ ዝኾነ። የቐንየለይ።

*ተስፋኣለም ዘርኣይ*

*ፖሊስ ጨ/ዞባ ማእከል*

**ካብ ኣሰናዳኢ**

**ንተሰታፍነትካን ኣስተብህሎኻን ኣዚና ነመስግን። ናይ ምርቕቲ ሕጊ መንእሰይ ልዋም ምሉእ ስም ድማ ልዋም ሞጎስ ምዃኑ ንሕብር። ንዝተገብረ ጌጋ ይቕረታ ንሓትት።**

## ኣንጻር መትከል

ዓሚል መጽሔት መንእሰይ እየ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታማ፡ "ወቕቲ ክራማት፡ ንግደት ዲያስፖራ" ኣብ ዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዝወጸ ዓንቀጽ፡ ንመትከላ ዝጻረር ሓሳባት ዘስፈረት ኮይኑ ተሰሚዑኒ።

እታ ጽሕፍቲ፡ ንነዊሕ እዋን ኣብ ስደት ምጽናሕ ዘለዎ ሳዕቤናት ዘይምሕባኣ፡ ብእወንታ ዝገለጸ ኮይኑ፡ ስዒቡ ኣብ ዝሰፈረ ዓንቀጽ ግና ኣፍራሲ ሓሳብ ዝረኸብኩላ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ንኣንባቢ ርዱእ ምእንቲ ክኸውን፡ ነታ ዓንቀጽ ከም ዘላታ ከቕርባ፡-

"እንተ ኾነ እዚ ሳዕቤናት ስደትዚ ንኤርትራውያን ኣይጸለዎምን፤ ምኽንያቱ ኤርትራውያን ንስደት ከም ግዝያዊ ፍታሕ ደኣ'ምበር ከም ዘላቒ መንበሮ ስለ ዘይጥምትዎ፡ ሃሞምን ቀልቦምን ወትሩ ምስ ህዝቦን ሃገሮም እዩ። ስለዚ ድማ ስደት ዘይከም ኣብ ካልኦት ህዝብታት፡ ኣብ ኤርትርትራውያን በጺሑ መንነትን ፍቕሪ ሃገርን ክሓክኽ ኣይተኻእሎን።" ኢላ ዓጺወት።

ነቐፈታይ ኣብዛ ዓንቀጽ እዩ። እቲ ሓቂ፡ ስደት ንሓያለ ካብ ዜጋታትናኸ ሓማሚሱ ኣይጸለዎምን ድዩ? ክሳዕ መንነቶም ሓኺኾም ናይ ካልእ ሃገር ዜግነት ዝሓዙ፡ ኣሙት ሃገርን ህዝቦምንሲ ይትረፍ ዋላ ኣሙት ስድራኦም ዘይጉበኑ፡ ሕሉፍ ሓሊፍዎም ንውልቃዊ ረብሓኦም ክብሉ ምስሊ እዛ ሃገር ክድውኑ ዝውዕሉን መሳርሒ ተጻባእትና ዝኾኑን የለዉን ደዮም?

ስለዚ እቲ እነሕልፎ መልእኽቲ ሚዛናዊ እንተ ኾነ ዝያዳ ውጽኢታዊ ኮይኑ ይስመዓኒ። "ዝበዝሐ ክፋል ኣብ ስደት ዝነበር ህዝብና ሃሙን ቀልቡን ወትሩ ምስ ሃገሩ እዩ" እንተ ደኣ ኢልና ሓቂዩ። ዋላ'ውን ዝወሓደ ይኹን ኑቲ ዝተረፈ ክፋል ከኣ ናብ ሃገሩን ህዝቡን ከዘንብል ምእንቲ ዝያዳ ስራሕን ጻዕርን የድሊ ምዃኑ፡ ንዝምልከቶም ኣካላት (ኣምባሳደራትናን ኣካየድቲ ኮማዊ ውዳበታትናን) ዓበዩ ዕዮ ገዛ ከም ዘለዎም ከተዘኻኽሮምዩ ዝግባእ። ኣብ ዝተረፈ ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዘሎኒ ዕግበት ኣብ ቦታኡ እናሃለወ ማለት እዩ።

*መም/ ኀይትኣም መስፍን*

*ሓላፊ ሕሳብ ራዛ ኢንተርፕራይዝ (ኣስመራ)*




## ፌቡ ኣኸይፋኽኒ!

ምስ ስነጥበበኛ ፌቨን ሳህለ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ መሳጢ ነይሩ። ፌቨን ከም ተዋሳኢት ጥራሕ ዘይኮነ፡ እንተላይ ከም ሃብሮም መዳሪትን ኣዕላሊትን ምዃና ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዝገበረቶ ዕላል ምስ ነበብኩን፡ ምስ ገለ ቻነላት ዩትዩብ ዝገበረቶ ቃለመጠይቓት ምስ ረኣኹን፡ ሓይሊ ሓሳባት ከም ዘለዋ ከስተብህለላ ኽኢለ።

ኣብ ማጨሎ ዘንጸባረቕቶ ገጸ ባህሪ እውን፡ ካብ ኣመና ኑቲ ገጸ ባህሪ ምል'ባሳ፡ ዝብገስ ክኸውን ይኽእል፡ ብተኸታተልቲ እታ ፊልም ኣዛራቢትን ተናፋቒትን ምንባራ ምስክር እየ።

ፌቡ ከም ተዋሳኢትን ሓይሊ ሓሳባት ዘለዋ መዳሪትን ብምዃንኪ ኣኸይፍክኒ ስለ ዘሎኺ፡ ኣገናዕ እብለኪ። ቀጽልዮ ኸኣ!

*ሶልያና መንግስትኣብ*

*ካብ በለዛ ሚኒስትሪ ምክልኻል*

## ዕምቈት ዘለዎ ወግዒ

ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ምስ ምሩቕ ምሕደራን መሪሕነትን ኣቶ ፈረጅ ከራር ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ ዕምቈት ዘለዎን መሃርን ነይሩ። ምስ ባህልን መነባብሮን ብሄረ ብዳዌት ብግቡእ ከላልየና ብምኽኣሉ ኸኣ ሞሳ ይግብኦ።

መጽሔት መንእሰይ ናይ ርሑቕ ከባቢታት ከም ፈረጅ ንዝመስሉ ሃበርም መንእሰያት ክተላልየና ተበግሶ ምውሳዳ ምስጋናን ሞጎስን ዝግበኣ እዩ።

*ዩሱፍ እስማዒል ካብ ከረን*

## ደሃይ ማሕበር

# ስልጠናን ማእቶታዊ ስራሕን ብኣተኩሮ ይስረሓሉ

ሃማመተኤ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ታሪኾምን ባህሎምን ብግቡእ ብምግንዛብ ብመንነቶም ክሕበኑን ሃገራውነቶም ክኾልዑን በቲ ሓደ ወገን፡ ብሰንኪ ምስፍሕፋሕ ዓውለማ ይኽሰት ንዘሎ ባህላዊ ወራር፡ ምጽናትን ምትሕንፋጽን ባህሊታትን ናይ መንነት ቅልውላውን ንምምካት ድማ በቲ ካልእ ወገን፡ ምስ መሻርኽቱ ብምትሕብባር ሓያል ወፍሪ ኣብ ምክያድ ይርከብ። ገለ ካብ'ቲ ብዙሕ ድማ፡ ደረጃ ንቕሓት መንእሰያት ንምሕያል ስሩዕ ሲቪካዊ ትምህርቲ ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን።

ኣብ ዝሓለፈ ሳልሳይ ርብዒ ዓመት፡ ኣብ ተመሃሮ 2ይ ደረጃ ካብ ዝተኻየደ ትምህርቲ ማእከላይ ካድር ምስ እንምልከት፡ ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ምስ ጆግራፍያዊ ኣቀማምጣ ናይ'ቲ ዞባ ብዝሳነ፡ ካብ ኩለን ንኡሳን ዞባታት ናይ'ቲ ዞባ እተሳተፍዎ፡ 110 ተመሃሮ ኣብ ንኡሳን ዞባታት ጊንዳዕን ኣፍዓበትን ተዋሂቡ። ኣብ ዞባ ዓንሰባ ካብ ኩለን ን/ዞባታት እተሳተፍዎ 110 ተመሃሮ፡ ብእኩብ ኣብ ኮሌጅ ሕርሻ ሓመልማሎ፡ ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ ድማ ብተመሳሳሊ ካብ ኩለን ንኡሳን ዞባታት ዝመጹ 131 ተመሃሮ እተሳተፍዎ ኣብ ን/ዞባ ባረንቱ ተዋሂቡ። ኣብ'ተን ካልኦት ዞባታት ድማ ኣብ ቅድምን ድሕርን ሳልሳይ ርብዒ ዓመት ኣካይደን ኣለዋ ወይ ከካይዳ እየን።

እዚ ግቡእ ካሪክለም ተዳልዩሉ ዝወሃብ ትምህርቲ እተፈላለየ ኣርእስታት ማለት፡ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ታሪኽ ብረታዊ ገድሊ፡ ምሕደራ፡ መባእታ ፖለቲካ፡ ኣምራት ሕግን ስነ- ምግባርን፡ ዓውለማን ጽልዋኡን ....ወዘተ፡ ዘጠቓልል ኮይኑ፡ ንመንእሰያት ብዘሳትፍ መገዲ ብሓባራዊ ዘተ፡ ክትዕን መዘናዊ ምጽልላውን ኣወሃሂዱ ዝወሃብ'ዩ። ብዘይካ እቲ ትምህርቲ፡ ንህሉው ጭቡጥ ኩነታት ሃገርና፡ ዞባናን ዓለምናን መጻኢ ኣመታቱን፡ ብላዕለዎት ሓለፍቲ መንግስቲ፡ ግንባርን ማሕበርን ዝወሃብ ሰሚናራትን መደባት ዋርሳን ዑደትን እተሰነየ ብምዃኑ፡ ንቕሓት መንእሰያት ንምዕባይ ጋግ ዘይፈጥር እተማልአ ሓበሬታ ንምትሕልላፍ ዝዓለመ እተወሃሃደ ጥሙር ትሕዝቶ ዘለዎ'ዩ።

ኣገዳስነት እዚ መደብ'ዚ፡ ንቕሓት መንእሰያት ኣብ ምሕያልን ሓባራዊ መረዳእታ ኣብ ምፍጣርን እተሓጽረ ኣይኮነን። መንእሰያት ንሓድሕዶም ክላለዩን ሓድሕዳዊ ተሞኩሮታት ክለዋወጡን እውን ብኣሃዝ ዘይዕቀን ኣበርክቶ ኣለዎ። ድምር ውጽኢት ናይ'ዚን ካልኦት መደባትን ድማ፡ መንእሰያት ኣብ ዝልዓሉ ዛዕባታት ውድዓዊ መረዳእታ ክህልዎምን ብዓቕሞም ንነገራት ክትንትኑ ምዕዛብ፡ ሕቶ ሃገራውነትን መንነትን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ብዘተኣማምን ውሕስነት ክሰጋገር ዘኽእል ሓደ ካብ'ቲ ብዙሕ ኣገባባት ምዃኑ ንእሽቶ ኣብነት እዩ። ኩሎም ኣብ'ዚ መደብ እዚ ዝሳተፉ መንእሰያት ኣብ ቤት ትምህርቶምን ከባቢኦምን ንዓኦም ዝመስሉ ዓሰርተታት ኣሽሓት መንእሰያት ከፍርዩን ክጸልዉን ድማ ትጽቢት ይግበረሎም።

እኹል ፍልጠትን ሞያዊ ብቕዓትን ዘይብሉ መንእሰይ ኣፍራዪ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። ማሕበር ነዚ ብምርዳእ መንእሰያት መሰረታዊ ኣፍልጦን ምልከትን ዝተፈላለዩ ሞያታት ምእንቲ ከጥርዩ፡ ምስ መሻርኽቲ ብምውህሃድ፡ ብርክት ዝበሉ ስልጠናታት ክህብ ጸኒሑን ኣሎን። በዚ መሰረት ኣብ ዝሓለፈ ሳልሳይ ርብዒ ዓመት ጥራሕ፡ ኣብ ዞባ ደቡብ 1,315 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ዓንሰባ 600 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ 422 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ማእከል 207 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ 177 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ድማ 66 መንእሰያት፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ብድምር ንኣስታት 2,800 መንእሰያት ካብ ክልተ ሰሙን ክሳብ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ዝወሰደ ሞያዊ ስልጠና ተዋሂቡ። እቲ ስልጠና ብመሰረት ጠለብን ዝንባለን ናይ'ቶም መንእሰያት ዝተዋህበ ኾይኑ፡ ትምህርቲ ምሕደራን መሪሕነትን፡ ምሕያል ደቀንስትዮ፡ ኮምፒዩተር፡ ኤሌክትሪክ፡ ምትካል ዲሽ፡ ጋዜጠኝነት፡ ቀዳማይ ረዲኤት፡ ጽባቐ ጸጉሪ ርእሲ፡ ኣሰራርሓ ምግቢ፡ ሙዚቃ፡ ስነ-ጽሑፍ፡ ግጥሚ፡ ድራማ ወዘተ ዝትሕዝቶኡ ምንባሩ ሓለፍቲ ዞባታት ማሕበር ንመጽሔት መንእሰይ ዝሃብዎ ሓበሬታ የረድእ።



ሃማመተኤ፡ መንእሰያት ኣብ ልምዓት ኣከባቢ ዘለዎም ንቕሓት ክዓቢን ኣብ ምዕቃብን ምክንኻኑን ግቡእ ኣበርክቶኦም ንኽገብሩን ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ክሰርሓሉ

ጸኒሑ እዩ። ኣብ ናይ ሎምዘበን ክራማት፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ሰፊሕ ናይ ምዝላይን ምግራብን መደባት ማእቶት ከም እተኻየደ ዝረኸብናዮም ሓበሬታ የረድእ። ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ 830 መንእሰያት እተሳተፍዎ ኣብ ንኡሳን ዞባታት ተሰነይ፡ ኣቑርደት፡ ፎርቶ ሳዋን ባረንቱን ተኻይዱ። ኣብ ዞባ ዓንሰባ ኣብ ኩለን ዞባታት ብስሩዕ ሰሙናዊ ዝካየድ መደባት ጸኒሑ። ኣብ ዞባ ማእከል 1,500 መንእሰያት እተሳተፍዎ ምዝላይ ኣብ ከባቢ ቤት ገርግሽ፡ ኣብ ዞባ ደቡብ ድማ 36,323 መንእሰያት እተሳተፍዎ ምጽጋን ጽርግያ፡ ምዝላይን ምግራብን ዘጠቓለለ ንጥፈታት ተኻይዱ።

ኣብ ዝሓለፈ ሳልሳይ መንፈቕ ዓመት ካብቲ መዓልታዊ ናይ ውዳበን ንቕሓት መደባት ውጽእ ኢሎም ኣብ ዝተኻየዱ ፍሉይ ፍጻመታት ምስ እንምልከት፥ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ፡ ውዳበ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ናይ'ቲ ዞባ ስድራ ስዉኣት ንምሕብሓብ ብዝወሰድዎ ተበግሶ፡ ቡብዓቕሞም ብዘዋጽእዎ ገንዘብ፡ ን40 ስድራ ንነፍሲ ወከፎም ንኽልተ ዓመት ዝቕጽል ወርሓዊ ናይ 500 ናቕፋ ደገፍ ክገብርሎም ዝጀመርዎ መደብ ብጽቡቕ ይቕጽል ኣሎ። ኣብ ዞባ ደቡብ ኣብ ሃገራዊ መርመራ 8ይ ክፍሊ ዕዉት ውጽኢት ንዘምጽኡ ሸልማት "ዒንዳማሶ"፡ ኣብ መበል 34 ዙርያ ኣብ ማትሪክ ልዕሊ 3 ነጥቢ ንዘምጽኡ ሸልማት "ደንደን"፡ ኣብ ስነጥበብ ዕዉት ውጽኢት ንዘምጽኡ ድማ ሸልማት "ኣውራ" ተዋሂቡ። ብዘይካ'ዚ "ምብርባር ፈጠራ መንእሰያት ንዘላቒ ምዕባለ" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዞባዊ ዋዕላ ምህዞን ስንዓን ተኻይዱ። ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ መነባብሮ ሕብረተሰብ ኣብ ምቅላል እጃም ክህልዎ ተስፋ ዝንበረሎም 36 መበጋገሲ ፈጠራዊ ምህዞታት እውን ንምርኢት ቀሪቦም። ኣብ ዞባ ዓንሰባ ኣብ ኩለን ንኡሳን ዞባታት ኣብ ንጡፍ ስርሓት ማሕበር ንዝርከቡ ኣስታት 300 ተመሃሮ ክረምታዊ ደገፍ ኣኣካዳምያዊ ትምህርቲ ተዋሂቡ። ብኣጋጣሚ 20 ሰነ 1 መስከረምን ዝተኻየደ ውድድር ስነጥበብ ድማ ብዓወት ተሰላሲሉ። ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ኣብ ኩሉመዳይ ንምዕባይ ዝሕግዝ ኣብነታውያን ደቀንስትዮ





ናይ'ቲ ዞባ እተሳተፍኦ ዓውደ ዘተ ተኻይዱ። ኣብ መጻኢ ደረኺ ተራን ኣበርክቶን ክህልዎ ድማ ትጽቢት ይግበረሉ። ኣብ ዞባ ማእከል ድማ 350 ተመሃሮ 2ይ ደረጃ ኣብ ናይ ክረምቲ ዕረፍቶም፡ ኣብ ዓበይቲ ጎደናታት ኣስመራ ንትግባረ መምርሒታት ኮቪድ ዝመልከት ናይ ክልተ ሰሙን መነቓቕሒ ንጥፈታት ኣካይዶም።

ኣህጉራዊ መዓልቲ መንእሰያት "ዘላቒ ሸቶታት ልምዓት ንጥምረት ወሎዶታት" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ብዝተፈላለዩ ንጥፈታት ተዘኪሩ። ማሕበር ምስ ሃገራዊ ባንክ ደም ብምትሕብባር፡ እንተላይ ካብ ደገ ዝመጹ መንእሰያት እተሳተፍዎ ደም ናይ ምልጋስ ንጥፈት ብዝሰፍሐ ተኻይዱ። ንነጋድያን ዲያስፖራ'ውን መደብ "ዙራ ሃገርካ" ብምስራዕ ናብ ታሪኻውን ልምዓታውን ቦታታት ከም ዝበጽሑ ገይሩ።

መንእሰያት ፍልጠቶምን ክእለቶምን ግዜኦምን ብዝግባእ እንተ ወዲቦም፡ ዲናሚካዊ ሓይሎም ናብ ዝግባእ መዓላ ከውዕልዎ ይኽእሉ። ሃማመተኤ፡





ንሓይልን ጸዓትን መንእሰያት ወዲቡ ኣብ ረብሓ መንእሰያትን ሃገርን ከውዕል ዝቖመ ትካል'ዩ። ፍልጠት፡ ክእለትን ተሞኩሮታትን መንእሰያት ብምውህሃድ ድማ መንእሰያት ካብ ውሽጦም ንባዕሎም፡ ብቕዓቶምን ኣፍራይነቶምን ዝያዳ ንኽሕይል፡ ዝተፈላለዩ ሜላታትን ኣገባባትን ውዳበ ተጠቒሙ ኣብ ሓደ ጽላል ማሕበር ንምጥርናፎም ይጽዕር። ኣብ ጉዳያት፡ ዋንነት ተሰሚዕዎም ብንጥፈት ከዋስኦም ዝኽእል ውዳበ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራርን ሕመረትን፡ ቡብዝንባሌኦም ፍልጠትን ክእለትን ከጥርዩ ዘኽእሎም ውዳበ ክለባት፡ ዝበዝሑ ኣባላትን ዝሰፍሐ ሽፈነን ዘለዎ፡ መንእሰያት ናይ ትምህርቲ፡ ሓበሬታን ጎስጓሳትን ኣገልግሎት ንኽረኽቡ ዕድል ዝኸፍት፡ ኣገባብ ሰፊሕ ውዳበ ኣብ ተማሃሮን መንእሰያትን፡ ገለ ካብ'ቶም ብኹለንትናኡ ብቑዕ መንእሰይ ንምህናጽ፡ ማሕበር ኣብ ስትራተጂያዊ ውጥኑ ኣእትዩ ብስሩዕ ዝሰርሓሎም ናይ ወትሩ ንጥፈታት ውዳበ እዮም።

ቅድምን ልዕሊ ኩሉን ረባሕቲ ካብ ምውዳብ ኣብ ማሕበር መንእሰያት ከም ምኳኖም መጠን፡ መንእሰያት ናይቲ ዝፍጥር ዕድላትን ኣገልግሎታትን ንኪኾኑ ማዕጾ ማሕበር ኩሉ ግዜ ክፉት'ዩ። እንሓልም ምዕባለ ከነረጋግጽ፡ ውዳቤና ከነሐይል ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ። ስለዚ፡ ውድባዊ ንጥፈታት ማሕበር፡ ዝርጋሐ፡ ኣድማዕነት፡ ስሉጥነትን ኣፍራይነትን ንኽህልዎ ኣብ ዝግበር ቀጻሊ ጻዕሪ፡ ኣብ ሰፊሕን ጸቢብን ኣብ ዝርከቡ ኣባላቱ ዝግደፍ ዕዮ ገዛ ይኸውን።




# መንእሰይ ኤርትራ
# ወትሩ ዕዉት!

ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ኣስታት ርብዒ ዘመን (1998-2022)፡ ብኲናትን ብብዓይነቱ ተሪር ተጻብኦን ተፈቲኑ፡ መኸተኡ ክምህ ከይበለ ተዓዊቱ ብምውጻእ፡ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ኣብ ዝሰጋገረሉ ታሪኻዊ እዋን ንርከብ ኣለና። መንእሰይ ወለዶ ድሕሪ ናጽነት፡ ልክዕ ከም ወለዶ ገድሊ ኣንጸባራቒ ታሪኽ ሰሪሑ፡ ን30 ዓመታት፡ ኣገልጋሊ ምዕራባውያን ሃገራት ኮይኑ፡ ሰላም ቀርኒ ኣፍሪቃ ክዘርግ ዝጸንሐ ጃንዳ፡ ናብ ጉሓፍ ታሪኽ ደርብዩዎ ኣሎ።

ቅድሚ ኣርባዕተ ዓመት፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣጠቓላሊ ስምምዕ ሰላም ድሕሪ ምኽታሙ፡ ኩሉ ደላይ ሰላምን ልምዓትን ልዑል ተስፋ ሰኒቑ ነይሩ’ዩ። የግዳስ በቲ ኰነታት ዝተሰናበዱ ሓይልታት ናብ ዕብዳን ስለ ዘምርሑ፡ ንግዜኡ መኻልፍ ተፈጢሩ። ኣብዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ድማ፡ ታሪኽ ንድሕሪት ንምምላስ ገዚፍ ወተሃደራዊ ዕንደራ ተሃቂኑ፡ ብሓባራዊ ቃልሲ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን በርዒኑ ኣሎ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ከም መቐጸልታ ኣብ 40ታት ዝጀመሮ ሰላማዊ ፖለቲካዊ ቃልሲ ንመሰል ርእሰ ውሳነ፡ ኣብ 1961 ናብ ዕጥቃዊ ቃልሲ ድሕሪ ምስግጋሩ፡ ናጽነት ክጭበጥ ጥራይ ዘይኮነ ናጽነቱ ክዕቅብን ከውሕስን ክልተ ወለዶኡ ን60 ዓመታት ኣብ ከቢድ ገድሊ ተጸሚዱ’ዩ ኣሕሊፍዎ። ኣብዚ ናይ መወዳእታ ውግእ ድማ፡ እቲ ገድሊ ንሳልሳይ ወለዶ እውን ብመጠኑ ኣረኻኺብሉ። ህዝቢ ኤርትራ ኣብ 80 ዓመታት 7 ዓመታት ጥራይ’ዩ ምሉእ ሰላም ኣስተማቒሩ (ግንቦት 1991 ክሳብ ግንቦት 1998) ዝብል መግለጺ ንንውሓት፡ ክብደትን ምረትን መኸተኡ ዘጉልሕ እዩ።

ሰላምናን ናጽነትናን ንምውሓስ ዝሓለፍናዮ መሪርን ኣመና ነዊሕን ቃልሲ፡ ብህይወት ኮነ ብግዜን ዕድላትን ብዙሕ ዋጋ ኣኽፊሉና፡ ኣድምዩናን ኣኽሲሩናን እዩ። እንተ ኾነ፡ ናይ ክሳራ መዋእል ጥራይ ኣይነበረን። መኽሰብ እውን ነይሩዎ እዩ። ከም ህዝብን ሃገርን ኣትሪሩናን ብቕዓትና ኣሓይሉዎን እዩ። ኤርትራ ንእሽቶ ሃገር፡ ህዝባ ድማ ውሑድ ኢልካ ዝንዓቕ ከም ዘይኮነ፡ ናይ ቀረባን ርሑቕን ተጻባእቲ ብተግባር ርእዮም ሐልናኦም ዘዕረብሉ፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ፖለቲካዊን ወተሃደራዊን ብቕዓቱ ንፈታዊን ጸላኢን ደጋጊሙ ዘመስከረሉ መዋእል’ዩ ነይሩ። መንእሰይ ኤርትራ ነዚ ታሪኽ’ዚ ክፍጽም ዝኸኣለ፡ ካብ ውልቃዊ ህይወቱ ንላዕሊ፡ ሓባራዊ ባህጊን ዕላማን ብምቕዳም፡ ብዘይ ብቂ ጉልበቱን ኣእምሮኡን ጥራይ ዘይኮነ፣ ህይወት ኣብ ዝጥለበሉ እውን፣ እታ ዘይትትካእ ህይወቱ እናወፈየ እዩ።

ዝሓለፈ ክትጸውየሉ ቀሊል ይመስል። ናይ ድሕሪ ናጽነት ተጋድሎ ምረቱ ካብ እዋን ገድሊ ንናጽነት ዝፍለ ኣይነበረን። ብዙሓት መንእሰያት ንነዊሕ ዓመታት ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተጸሚዶም፡ ልዑል ተወፋይነቶም ዘመስከርሉ ግዜ እዩ ነይሩ። መንእሰያት ወለዶ ናጽነት፡ ሃገርን ህዝቢን ብምቕዳም ዝሃብዎ ኣገልግሎት መጠኑ ክትልክዖ ዘጸግም እዩ። ብሓጺሩ ህይወቶምን ኩሉ ዕድላቶምን እዮም ንሃገር ወፍዮም። እዚ ክንብል ከለና ግን ኩሎም መንእሰያት ማለት ኣይኮነን። ከምቲ ጀነራል ስብሓት ኤፍሬም ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ዝገለጾ፡ “ነዊሕ ጉዕዞ እቲ ሓያል ሰብ ጥራይ ዝኸዶ።” ኣብ ፈታኒ እዋን ገዲፉካ ዝኸይድ ብዙሕ’ዩ። ሃገር ከም ዘይትብጽሖ፡ ብዋጋ ካልኦት፡ ኣብ ውሽጢ ሃገር ኮይኑ ወለቕ-ዘለቕ ዝብል እውን ውሑድ ኣይነበረን።

ብሓፈሻ ግን እቲ ዝበዝሐ ኤርትራዊ መንእሰይ ብዙሕ ዋጋን ምጽማምን ዝሓተተ ኣዝዩ ከቢድ ፈተና ሰጊሩ ኣንጸባራቒ ታሪኽ ሰሪሑ ኣሎ። ብውግእን ወረ ውግእን ጀሆ ከይተታሓዘ እውን ሱር በተኽ ቁጠባዊ ለውጢ ዘምጽእ ስትራተጂያዊ ወፍርታትን መደባት ልምዓትን ክትግበር ከኢሉ እዩ። ከም ውጽኢት ናይዚ ድርብ ቃልሲ ተቐልቂሉ ዘሎ ትስፉው ምዕራፍ ድማ፡ ፍረ ዘይጸዓድ መንፈስን ሐልናን ውፉያት ሃገራውያን መንእሰያት እዩ።

ንኸምዚ ዝዓይነቱ ከቢድ ናይ ቃልሲ እዋን፡ ብንቕሓት፡ ብትብዓትን ጽንዓትን ሰጊሩ፡ ግዜኡን ዕድላቱን ዝወፈየ ሃገራዊ መንእሰይ፣ ኣብ መወዳእታ እንታይ’ዩ ጻማኡ ኢልካ ምሕሳብ ባህርያዊ እዩ። ኣብዚ ሕጂ ዘሎ መድረኽ ኳንካ ክትርእዮ ምናልባት “እንታይ’ሞ ክረክብ ኢሉ” ክበሃል ይከኣል ይኸውን። እዚ ድሕሪ መሪር ቃልሲ እንኣትዎ ናይ ሰላምን ልምዓትን ምዕራፍ ግን፡ ነቲ ከቢድ ዋጋ ዝኸፈለ ዜጋ ጥራይ ዘይኮነ ንመላእ ህዝቢ ክኸፍቶ ዝኽእል ዕድላት ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። ኣብዚ ሃገር’ዚ ዘሎ ጸጋታት ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ጽላል ውሑስ ሰላም፡ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ሰሪሕና ንህዝብና ኣኺሉ ዝተርፍ ብዙሕ ሃብቲ ከነፍሪ ዝኽእለና ገዚፍ ዕቑር ዓቕሚ ኣለና። ዘባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ክውሰኾ ከሎ ከኣ፡ ዓቢ ናይ ረባሕታ ረቛሒ’ዩ። በዚ ድማ፡ እቲ ንሃገር ዝሰርሐን ዝተኸላኸለን ጥራይ ዘይኮነ፡ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ኣጸደ ራህዋ ዘዒመሉ እዋን ርሑቕ ኣይኮነን። ሓለፋ ዘበርከተ ግን ሓለፋ መሰል ክህልዎ ግዴታ ምዃኑ ክዝንጋዕ ኣይግባእን። ክብርን ምስጋናን ነቲ ወትሩ ዕዉት መንእሰይ ኤርትራ!

# ሕጂ’ኸ ናበይ?

ጃንዳ ወያነ፡ ድሕሪ ናይ ክልተ ዓመት ምዕልባጥን ዕንደራን፡ ታሪኹ ከም ፖለቲካዊ ሓይሊ ኣብቂዑ ኣሎ። ምስ ውድቀት እዚ ተለኣኣኺ ጉጅለ’ዚ፡ ዞባና ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ናብ ሓድሽን ፍልይ ዝበለን ምዕራፍ ክሰጋገር ምኽኑ ኣየማትእን። ነዊሕን ኣዕናዊን ኲናት ዝሓደጎ ፖለቲካዊ ሕልከትን ቁጠባዊ ውድቀትን ገና ኣብ ቦታኡ እናሃለወ፡ ተስፋ ዘስንቕ ሓድሽ ኩነት ተጋሂዱ ኣሎ።

ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ድሕሪ ምብቃዑ፡ ኣብ ዘየዕርፍ ኲናትን ግጭታትን ኣትዩ፣ ኣብ ዓዘቕቲ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ቅልውላዋት ተሸሚሙ’ዩ ኣሕሊፍዎ። ዘይሕጋዊ ጎበጣ ኤርትራ ዘስዓቦ ነዊሕ ሓርነታዊ ቃልሲ፣ ውጽኢት ዝሑል ኲናት ዝኾነ፡ ናይ 70ታት ኲናት ሶማልን ኢትዮጵያን፣ ምፍላይ ደቡብ ሱዳን ዘኸተለ ግጭት ሰሜንን ደቡብን ሱዳንን ካልእ ከባቢታት ሱዳንን፣ ኣብ መንጎ ግብጺን ኢትዮጵያን ብሰንኪ ማይ ፈለግ ኒል ዝጸንሐ ናይ ዘይምትእምማን ሃዋህውን ጽልዋኡ ኣብ ፖለቲካ እዚ ዞባን፣ ውሽጣዊ ፖለቲካውን ዕጥቃውን ተቓውሞ ህዝብታት ኢትዮጵያ፣ ሕንፍሽፍሽ ሃገረ ሶማልን ግብረሽበራዊ ምንቅስቓሳትን፣ ገለ ካብቶም ሰላምን ቅሳነትን ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘሪጎም፡ ወርቃዊ ግዜን ዕድላትን ህዝብታት ናይዚ ዞባ ዘባኸኑ ጉሉሓት ተርእዮታት እዮም።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ሕንፉሽ ሃዋህው፡ ገዚፍ ምትእትታው ዓበይቲ ሓይልታትን ተራ መሻርኽቶም ዞባውያን ጎብለላትን፡ ነቲ ልክዕን ዝግባእን እጃም ህዝብታትን ሃገራትን ናይ’ዚ ዞባ ኣጓንዩ፡ ንድኹና ወተሃደራዊ መደበር ግዳማውያን ሓይልታት ዕድል ምኽፋቱ ዝፍለጥ እዩ። ምስቲ ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ዓሰረ-ዓመት ኣብ ሶማል ዝጸንሐ ናይ ስርዓት ባዶሽን ሓፈሻዊ ዘይምርግጋእ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕሪን ተኣሳሲሩ ድማ፡ ሽበራን ቅርሰናን ንምግታእን ምእላይን፡ ኣሰጋገርቲ-ኣጽዋር፡ ዕጸ-ፋርስን ኣፍለስቲ-ሰባትን ንምቁጽጻር እናተባህለ፡ ምትእትታዋት እናሰፍሐ፡ ምትሕልላኻቱ እናዓሞቔ ክኸይድ ጸኒሑ ኣሎ።

እዚ ሕልኽላኽ ኩነታት’ዚ ብዘስዓቦ ዘይርጉእ ሃዋህውን ልምዓታዊ ዝሕታለን፡ ህዝብታት’ዚ ዞባ፡ ዘለዎም ገዚፍ ጸጋታትን ዕቑር ሃብቲን ንልምዓት ክጥቀምሉ ኣይከኣሉን። ካብ ህዝቢ ኤርትራ ጀሚርካ፡ ኩሎም ህዝብታት ናይዚ ዞባ፡ በዚ ከቢድ ብድሆ ክሓልፉ፡ ከፊሎሞ ዘለዉ ዋጋን ዝኸሰርዎ ዕድላትን ቀሊል ኣይኮነን። ቀንዲ ጠንቂ ናይዚ ዕድል ወለዶታት ዘኽሰረ ብድሆታት’ዚ፡ ብቐንዱ ግሎባዊ ስትራተጂ ርእሰ ሓያላን እኳ እንተኾነ፡ ዘቤታዊ ድኻማት ናይዚ ዞባ እውን ምቹእ ባይታ ኮይኑዎ።

ኣብዚ ሕጂ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ ምዕራፍ፡ እቲ ኹነታት ከመይ ይቕየር ግዜን ምዕባለታት ዝምልሶ እኳ እንተኾነ፡ ንህዝብታትን መንግስታትን ዞባና፡ ዝጸንሐ መቕኑሕ ሰይርካ፡ ብርእሰ ውሳነ ናብ ዝሓሸ ኣርከን ንምድያብ ንቕሓትን ልቦናን ዝጠልብ፡ ንዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና እውን ዝጸንሐ ፖሊሲታቶም ዳግመ ግምት ክገብርሉ ዘዥኻኽር ኣገዳሲ እዋን’ዩ።

ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ መሻርኽታን ኣብ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝተኸተልኦ ስትራተጂ፡ ክሳብ ሕጂ ዘስዓቦ መቕዘፍቲን ዕንወትን፡ ንህዝቢታት’ዚ ዞባ ዓቢ ክሳራ ኮይኑ፡ ንባዕሎን እውን ተጠቂሞን ክበሃል ኣይከኣልን። እዚ ዞባ’ዚ ካብ ዞባ ህውከትን ዕግርግርን፡ ሰላማውን ርጉእን ዞባ ነይሩ እንተ ዝኸውን፡ ምስ’ቲ ዘለዎ ገዚፍ ጸጋታትን ስትራተጂያዊ ኣቀማምጣን፡ ኣብ ዓለማዊ ቁጠባዊ ዕብየትን ጸጥታን ቀሊል ዘይኮነ ኣበርክቶ ክህልዎ ምኸኣለ ነይሩ። ዓበይቲ ሓይልታት ግን፡ ካብ ሓባራዊ ምንብባርን ምዕባለን ጸቢብ ረብሓታቶም ስለ ዘቐደሙ፡ ብናቶም ሕሳባት ምርጫኦም ካልእ ኮይኑ ጸኒሑ ኣሎ። እቲ ዝወሰድዎ ምርጫ ግን ኣየርብሖምን። እኳ ድኣ፡ ኣብ መወዳእታ ብህዝብታት’ዚ ዞባ ከም ዝከዓቡ እዩ ገይሩዎም።

ከም ዝፍለጥ ቀርኒ ኣፍሪቃ መዳውብቲ ናይ’ቲ ንኣርባዕተ ማእዝናት ዓለምና (ምብራቕ፡ ምዕራብ፡ ሰሜን፡ ደቡብ) ዘራኽብ ኣዝዩ ስትራተጂያዊ ማያዊ መስመር ዓለምና እዩ። ጸብጻባት ከም ዘመልክትዎ፡ ንኣሽቱን ማእከሎትን መጓዓዝያታት ከይወሰኽካ፡ በዚ መስመር’ዚ፡ ኣብ ዓመት ክሳብ 20,000 ዓበይቲ ናይ ንግድ መራኽብ ይመሓላለፋ። ብመጻብቦ ባብ ኤል-መንደብ መዓልታዊ ዝሓልፍ ጽዕነት ነዳዲ ድማ፡ ካብ 3.3 ሚልዮን በርሚል ንላዕሊ ምኺኑ ይፍለጥ። ቀጻልነትን ድሕነትን ናይ’ዚ 700 ቢልዮን ዶላር ኣብ ዓመት ዝግመት ዋሕዚ ንግዳዊ ምንቅስቓሳት’ዚ፡ ብቐንዱ፡ ኣብ ጸጥታን ርግኣትን ቀይሕ ባሕሪን መዳውብቱ ዝኾና ሃገራትን እዩ

ዝምርኰስ። ርግኣትን ጸጥታን ሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ ድማ፡ ወሳኒ እጃም ኣለዎ። ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ መዳውብቲ ናይዚ ስትራተጂያዊ ማያዊ መስመር ብምዃኑ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብ ፈለግ ኒል ጀሚርካ፡ ካልእ ዘይተኣደነ ባህርያዊ ጸጋታት፡ ከም ነዳዲን በብዓይነቱ ማዕድናትን ዝርከቦ፡ ንዝመናዊ ሕርሻን ኢንዱስትሪያዊ ምዕባለን ልዑል ዕቑር ዓቕሚ ዘለዎ፡ መረበት ናይ ልዕሊ 300 ሚልዮን ህዝቢ ምዃኑ ንስትራተጂያዊ ኣገዳስነቱ ዜዕዝዝ እዩ።

ድሕሪ ነዊሕን ዘሕዝንን ታሪኽ፡ ሎሚ ዘባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ናብ ሓድሽ መድረኽ ዝሰጋገር ዘሎ ይመስል። እቲ ሱር ናይቲ ሽግር ዝኾነ ግሎባዊ ስትራተጂ ብፍሽለት ስለዘብቅዐ ብሓደ ወገን፡ ኣብ ህዝብታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ኲኹስኲስ ዝጸንሐ ንቅሓት እናበረኸ ስለዝመጸ በቲ ካልእ ወገን። ይኹንምበር፡ እቲ ዝጸንሐ ስትራተጂ ዓበይቲ ሓይልታት፡




ምስዚ ምዕባለታት'ዚ እውን እንተኾነ ናይ ምቕያር ኣንፈት ከርኢ ኣይጸንሐን። ናይዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ተሞኩሮ ነዚ እዩ ዝምስክር። እዚ ዳሕረዋይ ተሞኩሮ ከኣ ምህርቱ ዝገደደ ዕንወት፡ መቕዘፍቲን ቅልውላውን እዩ ኮይኑ። ክንዲ ዝኾነ ናብ መሰረታዊ ፍታሕ ምቕናዕ ግዜኡ እዩ።

ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝጸንሐ በብዓይነቱ ቅልውላዋት ሕጂ እውን መፍትሒኡ ንጹር እዩ። እቲ ጸገም ብቐንዱ ኣብ ክልተ ዓበይቲ ነጥቢታት ክጽሞቕ ይከኣል።

1) ጠንቂ ውሽጣዊ ግጭታትን ቅልውላውን ዝኸውን ዘሎ ጸቢብ ፖለቲካን መሰነይታኡ ዝኾነ ህመሻ ህዝብታትን ብልሽውና ስርዓታትን፣

2) ሓልዮት ህዝብታት'ዚ ዘባ ዘይብሉ፡ ጠገለ ዝሰኣነ ግዳማዊ ምትእትታዋትን ሕንከራን፣

እቲ ፍታሕ ከኣ፡-

1) ውሽጣዊ ግጭትን ቅልውላውን ዘወግድ ኣስታፊ ፖለቲካዊ ስርዓት ምምስራትን ዝተወርሱ ጸገማት ይኹን ዝተፈጸሙ ጌጋታት ብሓላፍነታዊ መገዲ ዘቤታዊ ፍታሕ ምንዳይን ኮይኑ፡ እዚ ብቐንዱ ናይ ህዝብታትን መንግስታትን'ዚ ዘባ ሓላፍነት እዩ።

2) ዓለማዊ ፖሊሲታት፣ ኣኽቲሉዎ ዘሎ ዕንወትን ዘኸሰሮ ዕድላትን ናይ ምእራም ሓላፍነት ኸኣ፡ ብቐንዱ ናይ ሓያላት ሃገራት ስዒቡ ድማ ብዞባ ደረጃ እኩብ ሓላፍነት ናይ ሃገራት እዚ ዘባ እዩ።

3) ህዝብታትን መንግስታትን ቀርኒ ኣፍሪቃ ናይ ገዛእ ርእሶም ዕቱብ ተበግሶ ከይወሰዱ ክዕንቅጽ ዝጸንሐ ካልእ ተወሳኺ ረቛሒ፡ ዘባውያን ውድባት፣ ብትካላት ስለያ ግዳማውያን ሓይልታት እናተዘወሩ፣ ምሕደራ ቅልውላው ዘሳልጡን ንምትእትታው ባይታ ዘንጽፉን መጋበርያ ኮይኖም ምጽንሖም እዩ። እዚ ድማ ምስዚ ሓድሽ መድረኽ፡ ማእዝን ናይ ምስትኽኻል ሓራን ሓድሽን ተበግሶ የድልዮ።

ዓበይቲ ሓይልታት፡ በቲ ዝጸንሐ ፍሹል ስትራተጂ ምቕጻል ፋይዳ ከምዘይብሉ ብዕምቈት ክግንዘቡ እምበኣር ዝሓለፈ ተሞኩሮ ዓቢ ትምህርቲ ሂቡ ኣሎ። ክንዲ ዝኾነ እቲ ዝጸንሐ ኣካዩዳ ተመሊሱ ረብሓታቶም ከዕኑ ምጽንሑ ብምርዳእ፡ ኣብ መልሕቓት ዝምርኰስ ዘይክውንነታዊ ስትራተጂኦም ዳግመ-ግምት ክገብርሉ ይግባእ። ብሓድሕዳዊ ሓልዮትን ሽርክነትን እምበር፣ ብሸርሒን ኣስገዳድን ዞባዊ ወኪልን ረብሓታትካ ብቐጻልነት ምውሓስ ዝከኣል ኣይኮነን።

ከምዝፍለጥ ራእይ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፡ ሰላምን ፍትሕን ዝሰፈና ሃገር ልምዓትን ቀጻሊ ዕብየትን ምህናጽ እዩ። እዚ ዘቤታዊ ራእይ'ዚ ክሰምር፡ ህላወ ርጉእን ተመላላእን ጎደቦ፡ ቅርዕው ዞባዊ ዝምድናታትን ሽርክነትን ወሳኒ ምዃኑ፡ ብዓንተቦኡ ጽኑዕ እምነት ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ እዩ ነይሩ። ብርግጽ ድማ፡ ናይ ሓባር መጻኢን ዕድልን ዝጠምርዎም ህዝብታት፡ ዘለዎም ሓባራዊ ረቛሒታት ብምድማቕ፣ ንልምዓትን ምዕባለን ሓነቕቲ ዝኾኑ ፍልልያት ብምህሳስ፣ ባህላዊን ቁጠባዊን ምትእስሳር ዜደልድል፣ ሕውነት፡ ማዕርነትን ምትሕብባርን ዜማዕብል፣ ሓባራዊ ቁጠባዊ ምዕባለን ሽርክነትን ዜደንፍዕ ባይታ ክፈጥሩ፡ ጉዕዞ ዕብየት ዘሐንብብ ልክዕን መተካእታ ዘይርከቦን መገዲ እዩ።

***

# ህሉው ኣገልግሎት ትምህርቲ

## ብመንጽር ሃገራዊ ዕላማታት

ኣብ 1994 ዝጸደቐ ሃገራዊ ቻርተር ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሒን ብዛዕባ ትምህርቲ ኣስፈርዎ ዘሎ ሓሳብ ከምዚ ይብል፡-

**“. . .ህዝብና ካብ መሃይምነት ተላቒቑ፡ ብዝተፈላለየ ደረጃታት ዘመናዊ ጥበብ መሊኹ፡ ኣፍራዪ ዓቕሙ ብምድንፋዕ ሃገሩ ንኽሃንጽ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብሰፊሑ ክዝርጋሕ ኣለዎ። ትምህርቲ ኩሉ ኤርትራዊ ክረኽቦ ዝግባእ መሰረታዊ መስል'ዩ። ስለዚ ኣብቲ ዕድል ትምህርቲ ተነፊጉዎ ዝጸንሐ ገጠራት ሃገርና ትምህርቲ ክስፋሕፍሕ ኣለዎ። ንሃገራዊ ሓድነትን ምዕባለን ዘገልግል፡ ዘመናዊ ፍልጠትን ክእለትን ዘስንቕ ምዕቡል ሃገራዊ ስርዓተ ትምህርቲ ክንሃንጽ ኣለና። ትምህርቲ ከይማዕበለ ሃገርና ክንሃንጽን ደሞክራሲን ፍትሒን ከነስፍንን ኣይንኽእልን ኢና. . .።”**

እሞ'ኸ፡ እዚ ኣብ ሃገራዊ ቻርተርና ሰፊሩ ዘሎ መርሓ፡ ብተግባር፡ ገስጋሱ ከመይ ይግምገም?

ነዚ ዝተጠቕሰ ራእይን ኣመለኻኽታን ኣብ ግብሪ ንምውዓል፡ ቀዳምነት ነቲ ካብ ኣገልግሎት ትምህርቲ ተሃሚሹ ዝጸንሐ ከባቢታት እናተዋህበ፡ ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ንምህናጽን መሳለጥያን ናውቲ ትምህርቲን ንምቕራብን ሰፊሕ ስራሕ ክካየድን ገዚፍ ወፍሪ ክፈስስን ምጽንሑ ርኡይ እዩ። ከም ውጽኢቱ ሎሚ ኣብ ኤርትራ ቤት ትምህርቲ ዘይብሉ ከባቢ ዳርጋ የለን ክንብል ንኽእል ኢና። ብሰንኪ ቤት ትምህርቲ ዘይምህላው፡ ወይ ራሕቂ ቤት ትምህርቲ፡ ካብ መኣዲ ትምህርቲ ዝበኰር ቆልዓ የለን።

ኣብ ርእሲ'ዚ መንእሰያት ብዝተፈላላየ ደረጃታት ዘመናዊ ጥበብን ሞያን መሊኾም፡ ኣፍራዪ ዓቕሞም ዘደንፍዕሉ ባይታ ንምፍጣር፡ ገና ከምቲ ዝድለ ብዝሒ ኣይኹን እምበር፡ ኣካዳሚያዊን ቴክኒካዊን ትምህርቲ ዝህባ ማእከላት ስልጠናን ኮለጃትን ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ሃገር ተመስሪተን፡ ንሳተን ዘፍረይኦም ብኣሽሓት ዝቑጸሩ ካብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር፡ ካብ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ዝመጹ መንእseያት ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን ብዝተፈላለየ ሞያታት እናሰልጠኑ ኣብ ስራሕ ዓለም ይዋፈሩ ኣለዉ።

ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ሰፊሕ ናይ ትምህርቲ ዕድላት ምኽፋት፡ ብሓደ ወገን ድራኽ ንህንጸት ሃገር ክኸውን እንከሎ፡ በቲ ኻልእ ወገን፡ ዝጸንሐ ዘይምዕሩይነት ኣብ ምትዕርራይ ዓቢ ተራ ዝጻወት'ዩ። ምርግጋጽ ምዕሩይ ዕድላት ድማ፡ ቀንዲ መሰረት ማሕበራዊ ፍትሒ'ዩ። ካብ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ዝተዋጽኡ መንእሰያት፡ ማዕረ ዕድል ትምህርቲ ዝረኽብሉ ባይታ ምፍጣሩ እምበኣር፡ ነቲ እንብህን መልክዕ ሕብረተሰብ ኣብ ምፍጣር ተራኡ ይጻወት ኣሎ ኢልና ክንግምግም ንኽእል። ኣብ ርእሲ'ዚ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኩሉ ዜጋ ብዘይ ዝኾነ ክፍሊት ብናጻ ከም ዝረኽቦ ምግባር እውን ቀሊል ወፍሪ ኣይኮነን። የግዳስ፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት፡ ብኣሽሓት ዝቑጸሩ መንእሰያት፡ ዘመናዊ ፍልጠትን ሞያን ሰኒቖም፡ ኣብቲ ዓያዩ ሓይሊ ክጽንበሩ እንከለዉ፡ ኣፍራይነትን መሃዝነትን ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራግ ዝህልዎም ግደ፡ ካብቲ ንምስልጣኖም ዝተገብረ ወፍሪ ብተዓጻጻፊ ስለ ዝዓቢ፡ ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ፡ ብኣድማዕነት እንተ ተሰሪሕሉ መኽሰብ እምበር ክሳራ ኣይኮነን። ክሳራ ዝኸውን ውጽኢቱ ነቲ ዝተሓሰበ ዕላማ ምስ ዘይወቅዕ፡ ወይ እውን ዓቕሚ ሰብ ዘባኽን ኣድማዕነት ዘይብሉ ንጥፈት ምስ ዝኸውን ጥራይ እዩ።

ህንጻን መሳለጥያን ብምቕራብ ብዙሓት ተማሃሮ ምእንጋድ ቀሊል ገስጋስ እኳ እንተ ዘይኮነ፡ ኣብ መወዳእታ ግን እቲ መለክዒ፡ ብዝሒ ተሳተፍቲ ዘይኮነ፡ እቲ ዝወሃብ ዓይነት ትምህርቲን ዝኹስኩሶ ዲሲፕሊንን'ዩ። ብመንጽር ሃገራዊ ዕላማና፡ እቲ ትጽቢት ዝግበረሉ ውጽኢት ትምህርቲ፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፡ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መነባብሮኡ ዘመሓይሸሉን ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን ሰኒቑ፡ ኣፍራይነቱ ብምሕያል፡ ኣብ ዕብየት ቁጠባ ሃገር ጉሉሕ ኣበርክቶ ኣብ ዝገብረሉ ደረጃ ምብጻሕ'ዩ። ብሉጽን ብቑዕን ኣብ ልምዓት ሃገር ዓቢ ስምብራት ዘለዎን ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ እምበኣር፡ ኣረጋጊጽናዮ

ብዘለና ገሲጋስ ክንዓግብ ዘድሊ ኣይኮነን። ጸዕርና ዝያዳ ብምዕዛዝ፡ እዚ ዝስዕብ ተወሳኺ ዓበይቲ ዕዮታትን ሓላፍነትን ምፍጻም እውን ከድልየና እዩ።

1) ኣገልግሎት ትምህርቲ ብዓይነቱ ብሉጽ ኮይኑ፡ ኣብ ዘመናዊ ዓለም ተወዳደርቲ ዜጋታት ንምፍራይ መሳለጥያታት ትምህርቲ ኣዝዮም ወሰንቲ እዮም። ላባራቶሪታት፡ ዎርክሾፓት፡ ኮምፒዩተራት፡ ኣገልግሎት ኢንተርነት፡ ኣብያተ-ንባብ፡ መምሃሪ መጻሕፍቲን ተወሳኺ ናይ ንባብ መጻሕፍቲን ኣብ ኩሉ ኣብያተ ትምህርቲን ኣብ ነፍሲ ወከፍ ተመሃራይን ብምልኣት ከም ዝባጻሕ ንምግባር፡ ዝተማልአ ዕዮ ተሰሪሑ ክበሃል ኣይከኣልን። ርግጽ'ዩ ዝጠልቦ ርእሲ ማል ቀሊል ኣይኮነን። የግዳስ ምስ ዕብየት ቁጠባን ሃገራዊ ዓቕሚን እናተዛመደ፡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ዝግበር ወፍሪ እናዓበየ ክኸይድ ዘለዎ፡ ግድነታዊ ቅድመ ኩነት ንብልጸት ትምህርቲ እዩ።

2) ኣብ ምርግጋጽ ብቕዓት ትምህርቲ፡ ካልእ ኣገዳሲ ረቛሒ ምሕደራ'ዩ። ምኽንያቱ፡ ብሉጽ ስርዓተ ትምህርቲ ሒዝካ፡ ትምህርታዊ መሳለጥያታት ብምልኣት ኣዋዲድካ'ውን፡ ትካላት ትምህርቲ ኣገልግሎቶም ኣድማዒን ውጽኢታዊን ዝኸውን፡ ጉድለትን ድኻምን እናኣረመ፡ ንዘበረኽ ብቕዓትን ብሉጽ ዲሲፕሊንን ዝሰርሕ ሓያል ትምህርታዊ ምሕደራ ምስዝህሉ'ዩ። ብቕዓት ተማሃሮ፡ ዓይነት ስርዓተ ትምህርቲ ጥራይ ኣይኮነን ዝውስኖ። ንዕኡ ዘተግበር ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲ ዓቢ ግደ ኣለዎ። ከመይሲ ድኹም ምሕደራ ትምህርቲ፡ ዋላ እቲ ዝበለጸ ስርዓተ ትምህርቲ እናሃለወ፡ ትርፉ ብኽነት ተማሃሮ እዩ። ኣብ ምሕደራ ትምህርቲ ዘሎ ጸገማት እምበኣር ልዑል ኣተኩሮ ዘድልዮ እዩ።

ህልዊ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብመንጽር ሃገራዊ ዕላማታትና ክምዘን እንከሎ፡ ዛጊት ዝኸድናዮ ጉዕዞ ዘተባብዕ ኮይኑ ክማላኡ ዝግብኦም ገና ተወሰኽቲ ዓበይቲ ዕዮታት እውን ኣለዉ። ስለዚ ከኣ፡ ነቲ ዘሎ ሕጽረታት ብምምላእ፡ ኣብ ምሕደራ ዘሎ ድኻማት ብቐጻሊ ብምፍዋስ፡ ትምህርታዊ ብሉጽነትን ልዑል ዲሲፕሊንን ተገዳስነትን ንምርግጋጽ፡ ኩሎም ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ዝነጥፉ ኣካላት ትግሃቶም ክዕዝዙ ይግባእ። ምስዚ ተኣሳሲሩ፡ እጃም ናይቶም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲ ወሳኒ ተራ ክጻወቱ ዝኽእሉ ወገናት ደጊምካ ምዝኻኻር ኣገዳሲ ይኸውን።

ኣብ ምሕያል ብቕዓት ትምህርቲ ቀዳማይን ዝለዓለን ተራ ዘለዎም ኣመሓደርቲ ኣብያተ ትምህርቲን መማህራንን እዮም። ብቕዓት መማህራን ምስ ብቕዓት ምሕደራ ትምህርቲ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ይኹን እምበር፡ ባዕላዊ ረቛሒ ናይ መማህራን እውን ወሳኒ እዩ። ርዝነት ተልእኾኦም ብግቡእ ተገንዚቦም፡ ስርሖም ብተገዳስነት ዝፍጽሙ፡ ብስነ-ምግባርን ህርኩትናን ዲሲፕሊንን ንተማሃሮ ኣብነት ዝኾኑ መማህራን ዘፍረይዎም ተማሃሮ ኣዝዮም ዕውታት እዮም። ከንዲ ዝኾነ፡ መማህራን ንኑብሶም ከም ቀለስቲ ሓድሽ ወለዶ ዝጥምቱ፡ መኸሰቦም ኣብቲ ዝኹስኩስዎ ወለዶ ክርእዩ ዝብህጉ፡ ሃገርን ሕብረተሰብን ዘሰከሞም ሕድሪ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ዝፍጽሙ ንቑሓትን ብሱላትን ክኾኑ የድሊ።

ወለዲ ብሸነኾም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲን ምሕያል ብቕዓትን ክገብርዎ ዝኽእሉ ኣስተዋጽኦ ቀሊል ኣይኮነን። ተማሃሮ፡ ኣብ ትምህርቲ ፍቕሪን ተገዳስነትን ዲሲፕሊንን ኬዕብዙ ዝድርኽ፡ ብቐንዱ ናይ ወለዲ ምትብባዕን ክትትልን እዩ። ኣብ ርእሲ'ቲ ውልቀ ወላዲ ኣብ ቤቱ ከበርክቶ ዝኽእል እጃም ከኣ፡ ብሓባር ኮሚቴታት ብምቛም፡ ወለዲ ምስ ኣብያተ ትምህርቲ ጥቡቕ ምትእስሳር ክፈጥሩ ይግባእ። ዕማም ኮሚቴታት ወለዲ፡ ንንጥፈታት ኣብያተ ትምህርቲ ብጥብቂ ምክትታል፡ መስርሕ ትምህርቲ ምግምጋም፡ ኣሉታዊ ተርእዮን ድኻምን ምንቃፍን መመሓየሺ ሓሳባት ምፍልፋልን እዩ። ሓለፍቲ ኣብያተ ትምህርቲ እውን፡ ተሓታትነቶም ንመንግስቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ንኮሚተ ወለዲ ከምዝኾነ ብምግንዛብ ናይ ምትሕግጋዝ ባይታ ክፈጥሩለን የድሊ።

ተማሃሮ ብወገኖም፡ ተፈጢሩሎም ዘሎ ርሒብ ዕድላትን ብሩህ መጻኢን ብምጥማት፡ ብዛዕባ መጻኢኦም ኣስፊሖም ብምርኣይ፡ ዕድመ ምሉእ ምስኦም ዝነብር ዘሐብንን እምብዛ ዘርብሕን ሃብቲ ንምጭባጥ ክጽዕሩ፤ ተወዳዳሪ ዓቕሚን ብቕዓትን ንምጥራይ ኣብ ናይ ትምህርቲ ዘመኖም ብልዑል ሓቦን ተገዳስነትን ዲሲፕሊንን ክጽዕቱ የድሊ።

ኣብ መወዳእታ ሃገር ንምዕባለ ትምህርቲ እተፍስሶ ገዚፍ ወፍሪ፡ ኣኽሳቢ ውጽኢት ዝርከቦ፡ መላእ ሕብረተሰብ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ዝገብሮ ንሓድሕዱ ዝመላላእ እኩብ ጻዕሪ'ዩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ስሩዕ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ፡ ኩሎም መንግስታዊ፡ ህዝባዊን ብሕታውን ትካላት በብዓውድም፡ ብቐጻሊ ትምህርትን ስልጠናን፡ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቑ ኣፍረይቲ መንእሰያት ንምፍጣር ዘየቋርጽ ጻዕሪ ክገብሩ የድሊ። ኣብ ኣገልግሎት ትምህርቲ ዝግበር ዘሎ ወፍሪ፡ ብውሁድ ጻዕሪ መላእ ሕብረተሰብ ምስዝድራዕ ከኣ፡ ብመገዲ ትምህርቲ ክንበጽሖ እንሕልን ሃገራዊ ዕላማ ሸቶኡ ከምዝወቅዕ ኣየጠራጥርን።

ሪፖርታዥ

**ሃማመተኤ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላውን ማሕበራውን ዛዕባታት ዝሓዘ ብሞያውያን ወይ ዝምልከቶም ሓለፍቲ ዝቐርብ መደብ ሓባራዊ ዘተ ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ክለብ) ከካይድ ጸኒሑ ኣሎ። ንሎሚ ንህሉው መድረኻዊ ኩነታት፡ ሕግን ተክኖሎጂን ዝምልከቱ ናይ ሓሙሽተ ዛዕባታት ጽማቕ ትሕዝቶ ተኣንጊዱ ኣሎ።**

# ዞባዊ ሰላምን ምሕዝነትን ንርሁው መጻኢ

## ብኣቶ ቢንያም በርሀ

**(ፈጻሚ ጉዳያት ኤምባሲ ኤርትራ ኣብ ኢትዮጵያ፡ ቀዋሚ ልኡኽ ኣብ ሕብረተ ኣፍሪቃን ቊጠባዊ ኮምሽን ኣፍሪቃን)**



ዞባዊን ክፍለ ዓለማዊን ምትሕግጋዝ ንብሩህ መጻኢ ብመንጽር ፖሊሲ ጉዳያት ወጻኢ ኤርትራ እንታይ ይመስል? ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ኣብ ከባቢና ዘሎ ዳይናሚክስ ብኸመይ ይጸልወና? ዞባውን ክፍለ ዓለማውን መጻኢ ኣንፈታት ናበይ ገጹ'ዩ? ተራ መንእሰያት ኣብ ህዝባዊ ዲፕሎማሲ እንታይ ክኸውን ኣለዎ? ዝብሉ ሰፋሕቲ ዛዕባታት ከም መበገሲ ብምልዓል'ዩ፡ ኣብ ዝተወሰነ ግዜ ሓሳባቱ ንተሳተፍቲ ሓባራዊ ዘተ ከፍስስ ጀሚሩ መንእሰይ ዲፕሎማት ኣቶ ቢንያም በርሀ።

ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ክበሃል ከሎ፡ ብዙሕ ግዜ ምስ ዲፕሎማሲ ሕደ ከም ዝኾነ ጌርካ ክግለጽ ይርአ እዩ። እንተ ኾነ ክልቲኡ ዝተፈላለየ ኣምራት እዩ። ዲፕሎማሲ፡ ሓንቲ ሃገር ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢኣ እተተግብረሉ ኣገባብ እዩ። ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ግና ገፊሕ ኣምር ኮይኑ፡ ሕመረት ሓሳባትን ሸቶታትን ናይ ሓንቲ ሃገር ሓቐፉ፡ ምስ ካልኦት ሃገራት፡ ውድባት፡ ናይ ውልቂ ይኹን ናይ መንግስቲ ትካላት ክትገብሮ እትደልን ዝህልዋ ዝምድናታትን ዘማእዝን ሃገራዊ መትከላት (state of principles) እዩ።

ኩለን ሃገራት ነናተን ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ኣለወን፤ ብኸመይ የተግብርኦ ግን ብዘለወን ዓቕምን ጸጋታትን እዩ ዝውሰን። ሓንቲ ሃገር ዘለዋ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ብምንታይ ይድረት ንዝብል ከኣ፡ ካብ ሃገር ናብ ሃገር ይፈላለ እዩ። ንኣብነት፡ ኣብ ኣፍሪቃ ይኹን ካብ ኣፍሪቃ ወጻኢ፡ ተማእዛዝነት ናይ ካልእ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ዘለዋ ሃገር ትህሉ፤ ኑብሳ ዝኽኣለት ሃገር'ውን ትህሉ። ነዚ ዝውስኑ ኣገደስቲ ባእታታት ኣለዉ። ንሳቶም ከኣ፡ ክለሰ-ሓሳባት መጽሓፍቲ o ኣህጉራዊ ዝምድናታት፡ ጀግራፍ (ዓባይ ዲያ ንእሽቶ)፡ ዘለዋ ሰብኣዊ ጸጋታት፡ ናይ ቅድሚ ሕጂ ዘለዋ ተሞኩሮታት ታሪኽን ካብኡ ትወስዶ ትምህርትን፡ ብኸመይ ኣብ'ቲ ፖሊሲ ትበጽሕን ብኸመይ ትውስኖን፡ ብዓቢኡ ድማ መሪሕነት ናይ'ታ ሃገር ምጥቃስ ይከኣል።

ሃገራት በይነን ስለ ዘይነብራ፡ ነቲ ምስ ጎደቦን ኣህጉርን ዝህልወን ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ፡ ዘለወን ምቕርሐ ናይ ሓይሊ እዩ ዝውስኖ። ንኣብነት፡ ኣብ'ዚ እዋን እዚ፡ ኣመሪካ ዓብሊላቶ ዘጸንሐት ሓደ ቊጥባዊ ስርዓት፡ ናብ ክልተ ወይ ልዕሊኡ ይኸይድ ኣሎ። ስለዚ፡ ዘሎ ምምቕራሕ ናይ ሓይሊ ወሳኒ እዩ። ኣህጉራዊ ሕግን ክብርታትን ድማ፡ ነቲ ናይ'ታ ሃገር ፖሊሲ ኣብ ምድራት ተራ ኣለዎ። ካልእ፡ ከም ውድብ ሕቡራት ሃገራትን ሕብረት ኣፍሪቃን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ሞንጎ ሃገራት ዘሎ ዝምድናታት ዘማእዝን ኣተሓሳስባታትን ኢንስቲትዩሽናትን እውን ይጸልዎ እዩ።

ነቲ ኣብ መጽሓፍቲ ዝርከብ ክለሰ-ሓሳብ ኣህጉራዊ ዝምድናታት ከምቲ ዘለዎ ኣይኮንና ክንርዕሞ ዘለና። ምኽንያቱ፡ ንሱ ንዓታቶም ነቶም ዓብለልቲን ክዕብልሉ ዝደልዩን ብዝጥዕም እዩ ተጻሒፉ። ጸሓፍቱ'ውን ባዕላቶም ስለ ዝኾኑ። ስለዚ፡ እቲ ንሳቶም ዝብሉናን ንዓና ዘርብሓናን ኣብ ምፍላይ፡ ዕቱብ ኣተሓሳስባ የድልየና። በዚ ምኽንያት ድማ'ዩ፡ ናይ ኤርትራ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ካብ ናይ ካልኦት ዝተቐድሐ ስለ ዘይኮነ፡ ክርድእዎ ዘጸገሞም። ንኣብነት፡ በቲ ናይ መጻሕፍቲ ትርጉም ጀግራፊ እንተ ወሲድና፡ ሓንቲ ሃገር፡ ዓባይ እንተ ኾይና ስትራተጂያዊ ቦታ እንተ ሒዛ፡ ብዙሕ ጸጋታት እንተ ሃይልይዋ፡ ብናታ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ክትምራሕ ትኽእል እያ። እዚ ግን ብኽለሰ-ሓሳብ እዩ። ኣብ ግብሪ እንተ መጺእና ግን፡ ነቲ ቀንዲ ጸጋታታ መን ይውንኖ ዝብል እዩ። እታ ሃገር ንጸጋታታ እንተ ዘይወኒናቶ፡ ናታ ጀግራፍያዊ ኣቀማምጣ ካልኦት ዝጥቀምሉ እንተ ኾይኖም፡ ጸጋታታ ካልኦት ዝረብሕሉ እንተ ኾይኖም፡ እዛ

ሃገር ኣብ ካልኦት ዝተሞርኮሰ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ እዩ ዘለዋ። ኤርትራ ዝመረጸቶ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ግን፡ ጸጋታታን ጆግራፍያዊ ኣቀማምጣኣን ባዕላ ትውንኖን ትጥቀመሉን እዩ ኲይኑ ዘሎ። ስለዚ፡ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢና፡ ኣብ ነብሱ ዝምርኮስ ናጻ ሕርያ ዘለዎ እዩ።

ካልእ፡ ከም ሃገራውነትን ዲሲፕሊንን ዘጠቓለለ ሰብኣዊ ጸጋታት ናይ ሃገር እዩ። መብዝሕትኡ እዋን፡ ሰብኣዊ ጸጋታት ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ብደገ ዝተሰገደደ ስለ ዝኾነ፡ ንሓድሕዱ ዝተተፋነነ፡ ዝተመቓቐለ፡ ስኒት ዘይብሉ፡ ንኻልኦት ምትእትታዋት ቦታ ዝኸፍት እዩ። ግዳይ፡ ናይ'ተን ኣቐዲመን ዘመሓድርአን ዝነበራ ሃገራት ወይ ግዳይ ናይ'ተን ኣብ ከባቢኣን ዘለዋ ሃገራት ከኣ ይኾና። ናጻ ሕርያ ዘይብለን እንብለን ድማ በዚ ምኽንያት ኢና። ናይ ኤርትራ ምርጫ ግና፡ ስኒትን ሃገራውነትን ዝዓብለሎ ህዝቢ ዘለዎ፡ ክህልወና'ውን ብቐጻሊ ስለ ዝሰርሓሉ፡ እንኽተሎ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ፡ ብነብሱ ዝተኣማመንን (assertive) ዝኾነ፡ ኣትኪሉ ክማጐት ዝኽእልን'ዩ።

ኤርትራ፡ ሳላ'ቲ ፍትሓዊ ኣህጉራዊ ስርዓት ክህሉ ዘካየደቶ ሓያል ቃልሲን ዝሓለፈቶ መሪር ብድሆን፡ ብነብሱ ዝተኣማመነ፡ ዘመዛዝን፡ ዕትብ ዝበለ ፖሊስ ዝምድናታት ወጻኢ ክህልዋ ኣኺኢሉዋ ኣሎ። እዚ ግን ብዙሕ ዋጋ ኣኽፊሉዋን ዘኽፍላ ዘሎን እዩ። ምኽንያቱ፡ ፍትሓዊ ኣህጉራዊ ስርዓት ክህሉ ትቃለስ እንተ ኼንካ፡ ብዙሕ ግድላት እዩ ዘለዎ። ብዛዕባኻ ጌጋ ሓበሬታ ይዝርጋሕ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ይካየደልካ፡ ከም'ቲ ኣብ 2009፡ 2011፡ 2020 ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝረኣናዮ ዘይፍትሓዊ እገዳ ይንበረልካ። እዚ፡ ገለ ካብ'ቲ ንሳቶም ዘይደልይዎ መንገዲ እንተ ኼድካ ዝስዕብ መቕጻዕቲ እዩ። ኤርትራ ንምንጻልን ቀኍጠባዊ ሽርሒ (ሳቦታጅ) እናገበርካ ንምምብርካኻን ዕስራ ዓመትን ልዕሊኡን ዝሰርሕሉ ኣካል ናይ'ዚ ምኽኑ ንፈልጦ ኢና። ካልእ፡ ኤርትራ ህዝባዊ ሰረት ዘለዎ፡ ሰላም ዝሰፈኖ ዞባዊ



ዝምድናታት ክህሉ ብዙሕ ዋጋ ትኸፍለሉ ኣላ።

ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልክዎ ግን፡ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻእን ዲፕሎማስን ዝተፈላለየ እዩ። እቲ እትመርጾ ዲፕሎማሲያዊ ኣካይዳ፡ ምስ ባህልኻ ዝኸይድ ክኸውን ኣለዎ። ንኣብነት፡ ብፈረንሳ ዝተገዝኣ ሃገራት ናይ ፈረንሳ፡ ብእንግሊዝ ዝተገዝኣ ሃገራት ናይ እንግሊዝ ክወስዳ ኢና ንዕዘብ። ሕርያ ኤርትራ ግና፡ እቲ እትዛረቦ፡ እቲ ከተመሓላልፎ እትደሊ መልእኽቲ፡ እቲ ተመሓላልፎ መልእኽቲ ድማ እቲ ክትዛረቦ እትደሊ ስለ ዝኾነ፡ ቀጥታውነት ዘለዎን ናብ'ቲ ቀንዲ ጉዳይ ዘተኰረን እዩ። ኣብ ፕሮቶኮላውን ጽምብላውን ዘተኰረ ስለ ዘይኮነ፡ ካብ ናይ ካልኦት ዝተፈልየ ይገብሮ። ነዚ፡ ሰባት ነናቶም ገምጋም ክህብዎ ዝኽእሉ'ኳ እንተ ኾኑ፡ ኤርትራ ግን በቲ ዝሓለፈቶ ተሞክሮ ናይ ሰውራ፡ የርብሓኒ'ዩ ዝበለቶ ስለ እትኽተል ዝመጽእ እዩ።

ህሉው ኩነታት ዞባና ከመይ ከም ዘሎ፡ ተዋሂቡኒ ኣብ ዘሎ ሓጺር ግዜ ትንክፍ ኲብሎ ክፍትን እየ። እቲ እወንታዊ ሸነኻቱ፡ ሃገራት ናይ ሓድሕደን ጸገማት ንምፍታሕ፡ ባዕለን ተበግሶ ዝወስዳሉ ተርእዮ ኣሎ። ንኣብነት፡ ናይ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ናይ ሱዳንን ደቡብ ሱዳንን ምጥቃስ ይከኣል። ኣብ ሶማልያ ዘሎ ጸገማት ንምፍታሕ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝገብርኦ ኣበርክቶታት እውን ኣሎ። እዚ ከም እወንታ ዝርአ እዩ። እተን ኣዝዩ ዝተሓላለኸ መድረኽ ዝሓልፋ ዘለዋ ሃገራት ኢትዮጵያን ሱዳንን ንምሕጋዝ እውን ጻዕርታት ይግበር እዩ። ቅድሚ ሕጂ፡ ከምዚ ናይ "ዜሮ ሳም ገይም" ዝበሃል፡ እታ ሓንቲ ሃገር ክትከስብ ከላ፡ እታ ሓንቲ ትኸስር ተገይሩ ይውሰድ ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ምትሕግጋዝ ዘተኰረ ኣይነበረን። ድሕሪ ናይ 2018 ናይ ሰላምን ምሕዝነትን ስምምዕ ግና፡ እናሰፍሐ ዝመጽእ ናይ ሰላም ሃዋህው ኣሎ። ብሓፈሻ፡ ኣብ ሞንጎ፡ ከምዚ ወያነ ዝወልዶ ኲናት ዝኣመሰለ ሽግራት'ኳ እንተ ነበረ፡ እቲ ኣካይዳ ግን ተቐይሩ'ዩ ክንብል ንኽእል ኢና። ገና ዕቱብ ስራሕ ዝድልዮ'ኳ እንተ ኾነ፡ ናብ ንግድ ክምብዕል ዝኽእል፡ ናጻ ምንቅስቓስ ናይ ሰባት ክህሉ ይሰርሓሉ ኣሎ። ብደረጃ ኣፍሪቃ ድማ፡ ናይ 2063 ዝበሃል ኣሎ። እዚ ኣፍሪቃ ኣብ ውሽጢ 50 ዓመት ነብሳ ዝኽኣለት ክፍለ ዓለም ክትከውን ዝብል እዩ። እዚ ብዙሕ ስራሕ ዝድልዮ እዩ። ነዚ ዝዕንቅፉ ግን ኣለዉ። ምኽንያቱ፡ እተን ቀንዲ ተራ ዘለወን ውድባትን ትካላትን፡ ብደገ ስለ ዝምወላ፡ እቲ ዝምውል ድማ ናቱ ፖሊሲ ስለ ዘስገድድ፡ ንሃገራት ኣፍሪቃ ዘየርብሕ ክኸውን ይኽእል እዩ። ናይ መልሕቕ ሃገራት (anchor states) እናበልካ፡ ነቲ ከባቢ ክትቆጻጸር ናይ ምድላይ ተግባር ኣሎ። እተን ብመግዛእቲ ይኹን ብኻልእ ሓይሊ ዝደለባ ሃገራት ድማ፡ ነተን ዘመሓድርአን ዝነበራ ሃገራት፡ ብቐሊሉ ክፍንውአን ዘይምድላይ፡ ንዓታተን ከም መሳርሒ ተጠቒምካ ጸጋታተን ምጕሕጓሕ፡ ኣብ ኣህጉራዊ ጽፍሒ ኸኣ ናተን ጽልዋ ንምዕባይ ክሰርሓ ይርኣያ እየን።

ኣብ ከምዚ ዘባዊ መድረኽ፡ ተራ መንእሰይ እንታይ ክኸውን ኣለዎ ንዝብል፡ ሰረት ፖሊሲ ዝምድናታት



ወጻኢና ብውሽጥና ዝወሰንናዮ ግን ከኣ ዋጋ ዘኽፍለና ዘሎ ካብ ኰነ፡ ካልኦት ሃገራት ዝኸዳሉ መንገዲ ድማ ጸጋታተን ካልኦት ዝጥቀምሉን ናይ ውሽጥን ናይ ደገን ፖሊስታተን ብኻልኦት ዝተዓበለለን ክሳብ ዝኾነ፡ ከመይ ገይርና ትኩርነትና ኣሐይልና፡ ነቲ ናጻ መስመርና ዓቂብና ንምርሻ ብዝግባእ ምፍላጥን ንቕሓት ደሊብና ምስራሕን እዩ። ኣብ ዝሃለና ሃሊና፡ ሃገራዊ ረብሓ፡ ልኡላውነትን መሬታዊ ሓድነትን ክንዕቅብ፡ እቲ ከዐውተና ዝኽእል እንኮ መንገዲ ርእሰ ምርኮሳ ክዓሙቕ ምስራሕ፡ ነቲ ናጻ ሕርያ ከውህበና ዝኽኣለ ሃገራዊ ስኒት ምድልዳል፡ ነቲ ካብ ውሽጥና ዝተበገሰ ባዕልና እነተግብሮ ልምዓታዊ መደባት ምሕያል፡ ነቶም ብስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ምስሊ ኤርትራ ንምድዋን ዝሰርሑ ዘለዉ ምግጣምን እወታዊ ምስሊ ኤርትራ ንምህናጽን ንምስራጽን ምቅላስ፡ ነቲ ብዛዕባ ኤርትራ ብጌጋ ዝዝረብ ሓሳባት ምብዳህ፡ ነቶም ድሎ ተዳሎ እናበሉ ብቢልዮናት ተመዊሎም ኣንጻርና ዝሰርሑ ዘለዉ ምምካት እዩ።

ኣብ ዞባና እንተ መጺእና እውን፡ ናትና ሰላም ካብ ናይ ካልኦት ሰላም ተፈልዩ ስለ ዘይርኣ፡ ኣብ ከባቢና ምስ ዘለዉ ህዝብታት፡ መንእሰያት፡ ማሕበራትን ካልኦትን ብሓባር እናሰራሕና፡ ነቲ ዘሎ እወንታ ንምዕቃብን ነቲ ዘሎ ሽግራት ንምፍታሕን ክንሰርሕ ይግባእ። ኣብ መወዳእታ ድማ፡ ምስ ከባቢና ብሓባር ኰይንና ንኣፍሪቃ ካብ ዘላቶ ጸቕጥን ጸገማትን ንምውጻእ፡ ንናይ ሓባር ረብሓ፡ ናይ ሓባር ሰላምን ነባሪ ምዕባለን ክንሰርሕ የድሊ።

# ሕቶን ርእይቶን

**ሕቶ፥ መስርሕ ሰላም 2018 ሳልሳይ ኣካል ዘይብሉ ብኽልተ ሃገራት ዝመጽአ ዕርቂ (two state solution) እዩ ኢልካ። ስለዚ፡ ኣብ ምንጎ ሳልሳይ ኣካል ዝተሓወሶን ዘይተሓወሶን መስርሕ ሰላም ዘሎ ፍልልይ እንታይ እዩ ከተብርሃልና?**

ኣቶ ቢንያም በርሀ፡- ዘይቅየር መርገጺ ኤርትራ፡ ጉዳይካ ባዕልኻ ምምሕዳር ዝብል እዩ። ኲልና ከም እንፈልጦ፡ ንሳቶም ብዘበገስዎን ብዘንበድብድዎን ኲናት፡ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ግዳይ ኰይኖ እዩ። ኣብ መወዳእታ ግን፡ ክልቲኦን ሃገራትን ህዝብታትን ስምምዕ ሰላምን ምሕዝነትን ገይሮም። ብፍላይ ብሸነኽ ኢትዮጵያ፡ ነቲ ን20 ዓመት ተሓሲሞም ዝነበሩ ስምምዕ ኣልጀርስን ውሳነ ኮምሽን ዶብን ምስ ተቐበሉ፡ ምምጻእ ሰላምን ምሕዝነትን ብቐንዱ ንኽልቲኦን ሃገራት ዝምልከት እዩ ኮይኑ። ክልቲኦን ብርድየት ስለ ዝገበራኦ ድማ ህዝባዊ ሰረት ዘለዎ ኾይኑ። ኣብ ኣስመራን ኣዲስ ኣበባን ህዝቢ ኣብ ጎደናታት ወጺኡ ከመይ ብሓጎስ ከም ዝጸንበሎ ድማ ርኢናዮ ኢና። ምኽንያቱ ሰላም'ዩ ንኽልቲኡ ህዝብታት ዘርብሕ። ሰላም እንተ ሃልዩ እየን ክልቲአን ሃገራት ዘለወን ጸጋታት ብሓባር ተጠቒመን ንህዝበን ከርብሓ ዝኽእላ። ሳልሳይ ኣካል ዝኣተዎ መስርሕ ሰላም ግን ክዕወት ኣትርእዮን ኢኻ። ንኣብነት፡- ኣብ 2000 ዝተፈረመ ስምምዕ ኣልጀርስ ተፈቲኑ እዩ። እቲ ስምምዕ ሰላም፡ ተዓዘብቲ፡ መሰኻኽርን ኣውሓስትን ዝነበርዎ'ኳ እንተ ነበረ፡ ስርሖም ግን ኣይሰርሑን። ብኣንጻሩ፡ ንኽልቲኡ ህዝብታት ን20 ዓመት ኣብ ሽንኮለል ኣእትየሞ። ኣብ 2018 ክልቲኦም ህዝብታትን መንግስትታትን ረድዮም ምስ ተቐበልዎ እዩ መዕለቢ ክረክብ ክኢሉ።

**ሕቶ፡- ኤርትራ ኣብ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ካብ ዝተዓወተትሉ ብኣብነት ጠቒስካ ክትሕብረና?**

ኣቶ ቢንያም በርሀ፡- ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ኣብ ግዜ ቃልሲ ይኹን ሕጂ፡ ኣካል ናይ'ቲ ሰፊሕ ቃልሲ እዩ። እዚ ማለት፡ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ብብረት ጥራይ ኣይነበረን፤ ናቱ ናይ ደገ ፖሊሲ ነይሩዎ እዩ። ኤርትራ'ውን ውክልና ነይሩዋ እዩ። ብቢልዮናት ዶላራት እናተመወለ፡ ደገፍ ዓበይቲ ሃገራት ኣመሪካን ሶቭየት ሕብረትን ዝነበሮም ስርዓታት ደርግን ሃይለስላስን፡ ብወተሃደራዊ መዳይ ጥራይ ኣይኰኑን ተሳዒሮም። እቲ ኣብ ምሉእ ዓለም ተዋፊርካ ዓበይቲ ደገፋት እናረኸብካ ዝካየድ ዝነበረ ዲፕሎማሲያዊ ስራሕ፡ ኣብ ምቅልጣፍ ስዕረቶም ዝነበሮ ግደ ቀሊል ኣይነበረን። ድሕሪ ናጽነት፡ ልኡላውነት ኤርትራ ሕጋዊ ንምግባር ኣብ እዋን ረፈረንደም ዝተዓመ ስራሕ፡ ሎሚ ተመሊስካ ክትርእዮ እንከለኻ፡ ሓደ ብኣብነት ዝጥቀስ ዓብዪ ዓወት እዩ። ድሕሪኡ ዝተሰገደደና ብድሆታት ወራር ወያኔ፡ እገዳታት፡ ብስም ሰብኣዊ መሰል ዝለዓል ዝነበረ ክስታት፡ ክሳብ መጋባእያ ቤት ፍርዲ ንምብጻሕ ዝግበር ዝነበረ ፈተነታት ወዘተ ኣብ መወዳእታ ብናይ ኤርትራ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢን ኣብ ባይታ ዝተገብረ መኸተን፡ ብምልኡ በርዒኑ ተሪፉ እዩ። እዚ ሕጂ ኣብ ወያነን ኣሳሰይቱን ንዕዘቦ ዘሎና ኲነታት እውን መርኣያ ዓወታት ፖሊሲ ዝምድናታት ኤርትራ እዩ። ስለዚ፡ ብዓይኒ ዲፕሎማሲ እንተ ርኢናዮ፡ ቅሩብ ክጸበና ይኽእል ይኸውን እዩ፤ ብዓይኒ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ምስ እንርእዮ ግና፡ ኤርትራ ንዝተበገስትሉ ዕላማታት ኣብ ሸቶ ኣብጺሓቶ እያ።

**ሕቶ- ንህሉው ኲነታት ኣዛሚድካ፡ ተራ ኤርትራ ኣብ ዞባዊ ርግኣት ከመይ ትገልጾ?**

ኤርትራ ኣብ'ዚ ዞባ ትጻወቶ ዘላ ተራ፡ ንርእዮ ዘሎና ስለ ዝኾነ፡ ንኹልና ርዱእ እዩ። በይንና ተፈሊና፡ ኣብ ሰላም ክንህሉ

ኣይንኽእልን ኢና። እዚ፡ ሕጂ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ግዜ ሓርነታዊ ቃልሲ ከይተረፈ፡ ንሓይልታት ኢትዮጵያ ብምድጋፍ ደርግ ከም ዝእለ ጌርና ኢና። ድሕሪኡ’ውን፡ ነዚ ዞባ ናብ ዝሓሸ ርግኣትን ሰላምን ንምምጻእ፡ ምስ ተመሳሳሊ ኣረኣእያ ዘለወን ሓይልታት ብሓባር ሰሪሕና ኢና። እዚ፡ ብቐጻሊ ዝስርሓሉን ብዙሕ ዋጋ ዝኽፈሎን ዘሎ እኳ እንተ ኾነ፡ ግን ከኣ ክተርፍ ዘይክእል ዕማም እዩ።

### ሕቶ፥ **ኣበርክቶ ዞባዊ ውድባት ኣብ ምፍታሕ ግርጭታት ክትገልጸልና?**

ኣቶ ቢንያም በርሀ፦ ዞባዊ ውድባትና፡ ኣብ ምዕቃብ ሰላም ተራ የብለንን ምባል ይሓይሽ። ንኣብነት ኢጋድ ሓደ ካብ ዞባዊ ውድባት እዩ፤ እንተ ኾነ፡ ብኻልኦት ስለ ዝምወል፡ ንብሱ ክኢሉ ደው ክብል ኣይክእልን ዘሎ። ኣብ ጉዳይ ሶማል ናይ ሰላም ምዕቃብ ወፍሪ ዘለዎ ሕብረት ኣፍሪቃ እውን እንተ ኾነ፡ ሚእቲ ካብ ሚእቲ ብሕብረት ኤውሮጳ እዩ ዝምወል። እዚ፡ ኸኣ፡ ንሳቶም ዘደልይዎ ሰላም ደኣ’ምበር፡ ህዝቢ ሶማል ዝደልዮ ሰላም ከምጽኣሉ ኣይክእልን እዩ። ከም’ቲ ኣብ ሱዳንን ደቡብ ሱዳንን ዝርኣናዮ፡ ወፍሪታት ምዕቃብ ሰላም ንዓመታት ተናዊሑ፡ ኣካል ናይ’ቲ ሽግር ዝኾነሉ ኵነታት እዩ ኾይኑ። ስለዚ፡ ዞባዊ ውድባት ኣገዳሲ ተራ ክህልወን ዝግባእ እኳ እንተ ነበረ፡ እዘን ሕጂ ዘለዋና ዞባውያን ውድባት ግን ግርጭታት ክፈትሓ ዓቕሚ የብለንን። ብሕጂ ዳግመ ግምት ተገይሩለን ዝፍጠራ ወይ ተመሓይሸን ዝመጻ ውድባት ግን፡ እወታዊ ተራ ክጻወታ ይኽእላ ይኾና’የን ዝብል ግምት ኣሎኒ።

### ሕቶ፦ **ምህናጽ ዲፕሎማስኛታት ከምቲ ዝድለ ኣይሰገምናን። ተራ ደቀንስትዮ’ኸ ኣብ ዲፕሎማሲ እንታይ ይመስል፡ ለተብርሃልና?**

ኣቶ ቢንያም፦ ከም ኵሉ ጽላታት፡ ናይ ወጻኢ ፖሊሲና’ውን ናቱ ግዳላት ኣለዎ። እዚ ግን በብቕሩብ እናተፈትሐ ይኸይድ ኣሎ። ካብ’ዚ ቀረባ እዋን ጀሚሩ፡ ሓያለ መንእሰያት ኣብ ኤምባሲታት ተመዲቦም ክሰርሑ ጀሚሮም ኣለዉ። እዚ፡ ነቲ ዝጸንሐ ዓቕሚ ከዕብዮ ምኺኑ ፍሉጥ እዩ። ግና እኹል’ዩ ማለት ኣይኮነን። ንምዕባዩ መደብ ተታሒዝሉ ዘሎ እዩ። ተራ ደቀንስትዮ ኣብ ዲፕሎማሲ፡ ክንንቀፈላ ዘሎንና ሕቶ እያ። ኣብ መጻኢ ዘለና ጸጋታት ተጠቒምና ከነመሓይሾ ብዕቱብ ክስረሓሉ ምኺኑ ዝተፈልጠ እዩ።



### ሕቶ፥ **ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ኣይክለስን ድዩ?**

ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ኣዝዩ ዳይናሚክ እዩ። እዚ ማለት፡ እቲ መትከላት ኣብ ቦታኡ ኾይኑ፡ ምስ’ቲ ዘሎ ኵነታት እናረኣኻ ኢኻ ተተግብሮ። ከምቲ ቀዲመ ዝበልኩዎ፡ ዘለካ ሓይልን ሕጽረታትን፡ ኣብ ጐደቦን ኣብ ዓለምን ዘሎ ዳይናሚክ፡ ዝመጽኣካ ስግኣታትን ዘሎ ዕድላትን እናረኣኻ፡ ነናሻዕ ዝመሓየሽን ነቲ ዝተበገሰሉ ዕላማታት ንኸተግብር ብቐጻሊ ‘ካሊብረይት’ እናገበርካ እትኸዶን እዩ።

### ሕቶ፥ **ኣብ ሞንጎ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልን ዝተገብረ ስሉሳዊ ስምምዕ ሰላምን ምሕዝነትን፡ ምስ ምእላይ ፋርማጆ ካብ ስልጣን ምስ ህሉው ኵነታት ኣተሓሒዝካ ብኸመይ ትገልጾ?**

ኣቶ ቢንያም፦ ሶማል፡ ኣብ ስምምዕ ሰላምን ምሕዝነትን ምስ ኣተወት ንሃገራት ምዕራብን ኣመሪካን ዘሰንበደ ምዕባለ እዩ ነይሩ። እዚ ዞባ፡ ካብ ቀይሕ ባሕሪ ክሳብ መሸመጥ ህንዲ ዝዝርጋሕ ኣዝዩ ስትራተጂያዊ ቦታ ስለ ዝኾነ፡ ንሳቶም ብዘይደልይዎን ብዘይመርጽዎን ኣገባብ መራሕትን መንግስታትን ክመሓደር ኣይደልዩን እዮም። ነዚ ንምፍራስ ከኣ፡ ብዙሕ እዮም ጽዒሮም። ፈለማ ግዳይ ዝኾነ ፕረዚደንት ሶማል እዩ። ነቲ ብሕጊ ከናውሖ ዝሓሰበ ናይ ክልተ ዓመት ስልጣን፡ ከም ዘይናዋሕ፡ ተቓውሞታት ከም ዝለዓዓለሉ ተገይሩ። ምርጫ ምስ ተገብረ’ውን ኣይተዓወተን። እንተ ኾነ፡ ቀጺሉ ናብ ስልጣን ዝመጽአ መራሒ ሶማል፡ ምስ ኤርትራ ዝምድና ንምሕያልን ተጀሚሩ ዘሎ መደባት ንምቕጻልን ድሉውነት ከም ዘለዎ፡ ኣብ’ዚ በጺሑ ዝተፈራረሞ ስምምዓት ርኢናዮ ኢና። እቲ ስምምዓት ይቕጽል ኣሎ። ኣብ ሞንጎ ሃገራት ዝፍጠር ዝምድናታት ንውሕ ዝበለ ግዜ ዝወስድን በብቑሩብ ዝህነጽን ስለ ዝኾነ ግዳ፡ ፍረኡ ብሕጂ ዝርአ እዩ።

### ሕቶ፥ **ምስ ሰበስልጣን ወያነ ዝሕለፍካዮ ውልቃዊ ተሞኵሮኻን ጉዕዞኻን ከመይ ምንባሩ ብሕጽር ዝበለ ክትገልጸልና?**

ነዛ ናይ ውልቃዊ ተሞኵሮይ ሕቶ እንተ ዝገድፋ ባህ ምበለኒ። ብዝኾነ፡ቀዋሚ ልኡኽ ኤርትራ ኣብ ሕብረት ኣፍሪቃ ብመሪሕነት ስዉእ ኣምባሳደር ግርማ ኣስመሮም እዩ ኣብ 2010 ዳግም ተኸፊቱ። ቅድሚኡ ብሰንኪ ጸቕጢ ናይ ወያነ፡ ንሽዱሽተ ዓመት ውክልና ኣይነበረናን። ኣነ ኸኣ፡ ካብኡ ኣትሒዘ ኣብኡ ነይረ። ሽዑ፡ ወያነ ንኤርትራን ህዝቢ ኤርትራን፡ ንመንግስቲ ኤርትራን ንሻዕብያን ከጥፍኡን ከዳኽሙን ዝሰርሕሉ ዝነበሩ ግዜ ምስ ምንባሩ፡ ኣብ ውሽጦም ኳንካ ክትሰርሕ፡ ኣዝዩ ከቢድ እዩ ነይሩ። ሂወትካ’ውን ኣብ ኢዶም’ያ። ንሃገር ወኪልና ንሰርሕ ስለ ዝነበርና ግን፡ ንናታቶም ጸቕጢ ኣብ ስራሕና ጽልዋ ክፈጥረልና ኣየፍቀድናሉን። ክሳብ ሰላም ዝመጽእ ከኣ ንሸሞንተ ዓመት ኣብ ከምኡ ኵነታት ምስ ብጾተይ ሰሪሐ።

እቲ ኵነታት ናብ ጽቡቕ ተቐይሩ፡ እቶም ከሳጉጉና ዝፍትኑ ዝነበሩ ተሰጒጎም፡ እቶም እገዳ ክገብረልና ናይ ክድምና ስራሕ ዝሰርሑ ዝነበሩ፡ ባዕላቶም ዕጽዋን ክባን ኢሎም ኣብ ዝጽውዕዎ ኵነታት ኣለዉ። ኣብ መወዳእታ ኸኣ በትሪ ሓቂ ዓብሊሉ ወጺኡ። እቲ ዝተገብረ መስዋእቲ ኮነ ዝተዓመ ስራሕ ዕዉት ኰይኑ’ዩ ክንብል ንኽእል። እዚ ንባዕሉ’ውን፡ ሓደ ካብ ኣብነታት ዕዉት ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ኤርትራ እዩ።

ሕቶ፥ **መንግስቲ ማሊ ንመንግስቲ ፈረንሳ ካብ ሃገሩ ናይ ምስጓግ ዝተገብረ**

**ተርእዮ ከም ኣብነት ወሲድካ፡ ናጻ ሕርያ መንግስቲ ኤርትራ ወይ ስነ-ሓሳብ ኤርትራ ኣብ ገለ ሃገራት ኣፍሪቃ ዝርዕም ዘሎ ኰይኑዶ ይስምዓካ?**

ኣቶ ቢንያም፡- ቅድሚ ክልተ ወርሒ ኣብ ሉሳካ ኣኼባ ኣብ ዝነበርናሉ፡ ናይ ማሊ ሚኒስተር ጉዳያት ወጻኢ ዓብዱላሂ ዶፕ፡ ቃል ብቓላ፡ "ንሕና'ውን ሕጂ ኤርትራ ኾይንና" ኢሉኒ። ንሱ፡ ቅድሚ ሕጂ ኣብ ሕብረት ኣፍሪቃ ሓላፊ ስታፍ ኣቦ መንበር ናይቲ ሕብረት ስለዝነበረ፡ ብቐረባ ንፋለጥ ኢና። ስለዚ፡ ዘጋጠሞም ሽግራት ጠቒሱ፡ ይምክቱ ከምዘለዉ ንምግላጽ፡ ንሕና'ውን ኤርትራ ኰይንና ኣለና ኢሉ። ብርግጽ ዋጋ የኽፍሎም ኣሎ፤ ንሳቶም'ውን ይፈልጡዎ እዮም። ኣመራጺ'ውን የብሎምን። ኣብ'ዚ ክፍለጥ ዘለዎ፡ ገና ሕጂ'ውን ናይ ማሊ ክልል ኣየር ብፈረንሳ'ዩ ምቁጽጻር ዝግበረሉ። ፈረንሳ ወጺኣ'ኳ እንተ ኾነት፡ ማሊ ኣብ ሰሜናዊ ክፋል ሃገራ፡ ብዘይ ምቁጽጻር ፈረንሳ ነፈርቲ ከተንቀሳቕስ ኣይፍቀደላን እዩ። እንተ ኣንቀሳቒሳ፡ "ብናትኪ ክሳራ" እያ ትበሃል። ስለዚ፡ ፈረንሳ ዋላ ካብ'ታ ሃገር ይውጽኡ፡ ማሊ ትገብሮ ዝኾነ ስጉምቲን ኣካይዳን ካብ ፓሪስ'ዩ ምቁጽጻር ዝግበረሎም። እዚ ኣብ ሓያለ ሃገራት ኣፍሪቃ ዝስረሓሉ እዩ።

ሕቶ፥ ***ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ናይ ጸጋታትና ባዕልና ከነውሕሶን ክንጥቀመሉን ዝብል መርገጺ ዘለዎ እዩ። እንተ ኾነ፡ ጸጋታት ኤርትራ ክምንዝዓ ዝሓስባ ሃገራት ኣለዋ። ንኣብነት፡ ኑቲ ዝለዓለ ጸጋ ኤርትራ ዝኾነ ዓቕሚ ሰባ ንምዝቃቕ ዝተበገሰ ኣጀንዳ፡ ብሸርሒ ክኸይድ ጸኒሑ ኣሎ። ስለዚ፡ ጸጋና ክንቆጻጸር እንተ ኼንና፡ ዓቕሚ ሰብና ንኸይዝቶቕ ዝገበርናዮ ወይ እንገብሮ ዘለና ተጨባጢ ፖሊሲ ወይ ተበግሶ እንተሎ ክትገልጸልና?***

ኣቶ ቢንያም፡- ብዛዕባ ጸጋ ሰብ ዝምልከት፡ ካብ ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ስፍሕ ዝበለ እዩ።:: ብወገነይ ክሕብሮ ዝኽእል ግና፡ ንተሞኩሮታት ዘይሕጋዊ ምንቅስቓስ ሰባት ዝምልከት፡ ብወገን ኤርትራ፡ መሸጣ ናውቲ ሰባት ንምቅዋምን ደው ንኽብልን ብዙሕ ጻዕሪ ተኻይዱ እዩ። ኤርትራ፡ ኑቲ ተበግሶ ኣፍሪቃ (AU Horn of Africa Initiative) ዝብል መራሒት ኰይና ትሰርሕ ነይራ። ብድሕሪኡ ምስ ሃገራት ኤውሮጳ ኰይንካ ዝተገብረ፡ ከባቢ ሰላሳ ሃገራት ዝተረኽባሉ ናይ ካርቱም መስርሕ ኣብ ምምራሕን እቲ ኣኼባ ኣብ ኣስመራ ከም ዝካየድ ኣብ ምግባርን፡ ኤርትራ ልዑል ግደ ተጻዊታ



እያ። እዚ ኸኣ፡ ንጠንቂ ዘይሕጋዊ ንግዲ ሸቐጥ ደቂ-ኣዳም (Human trafficking smuggling) ከም ዝፍለጥ ምግባር፡ ሃገራት ተራእን ዝፈልጣሉ፡ ገበነኛታት ናብ ሕጊ ዝቐርብሉ፡ ንኸየጋጥም ብኸመይ ትከላኸሎ ዝብል'ዩ ነይሩ። እቲ ገበን ግን ኣብ ውሽጢ ሓደ ዶብ ዝሕጸር ዘይኰነ፡ ንብዙሓት ሃገራትን ክፍለ ዓለማትን ዝትንክፍ ብምኳኑ፡ ብሓባር ዝስርሓሉ መዳይ ንምንዳይ ብዙሕ ጻዕርታት ተኻዪዱ እዩ። ብፍላይ ካብ 2014፡ ኤርትራ ኣብ ክልቲኡ መስርሓት መሪሕ ተራ ተጻዊታ እያ።

ሕቶ፥ **ምስ ኢትዮጵያ ጌርናዮ ዘሎና ስምምዕ ሰላምን ምሕዝነትን ኣብዚ እዋን ጽቡቕን ጽኑዕን እዩ ዘሎ። ንሓዋሩ ክሳዕ ክንደይ ኣተኣማማኒ'ዩ ትብል?**

ኣቶ ቢንያም፡- ኣብ መጻኢ ንዝህሉ ምትእምማን ክልቲአን ሃገራት ብሓባር ዝሰርሓሉ ኰይኑ እስመዓኒ። ንሳቶም፡ ሰላም ኣማራጺ ዘይብሉ ሓይሊ ምዃኑ ተቐቢሎሞ እዮም። ቀዳማይ ሚኒስተር ኣብዪ ኣሕመድ ኣስመራ ኣብ ዝመጽኣሉ፡ "ንህዝቢ ኤርትራ፡ ብሚሳይላት፡ ብታንክታት፡ ብኣጽዋር ኣይትስዕሮን ኢኻ..." ክብል ንህዝቡ ገሊጽሎም ነይሩ እዩ። እዚ መረዳእታ ኣብ ኲሉ እንተ ደኣ ሃልዩን ሰሪጹን፡ ኣብ ክንዲ ጐነጻዊ ምርጫ፡ ብሓባር ንሰላም ክስርሕ እዩ። በዚ ኸኣ፡ ዘለና ጸጋታት ብሓባርን ስኒትን ንጥቀመሉን ተማላላእነት ንፈጥረሉን ዕድላት ስለ ዝህሉ፡ ንዓና ይኹን ንዓታቶም፡ እቲ እንኮ ምርጫ ሰላምን ምሕዝነትን እዩ። እቲ ካልእ ኣማራጺ፡ ኣብ ዝሓለፈ ሰማንያ ዓመት ክልቴና ብግብሪ ርኢናዮ ኢና። ንሕና ዘይመረጽናዮን ኣብ ልዕሊና ዝተሰገደደን ብምንባሩ፡ ዋጋን ሂወትን ኣኽፊሉና እዩ። ንዕኣቶም እውን ብተመሳሳሊ። ሕጂ ግና ኲለን ጐረባብትና ናብ'ቲ ቅኑዕ መንገዲ ሰላም ክኸዱ ግዜኡ እዩ። ብደረጃ ዞባ'ውን፡ ንህዝብታት ዝውክል ውድብ ሃልዩ፡ እቲ ናይ ምትፍናን ግዜ ሓሊፉ፡ ኣብ ሞንጎ ህዝብታት ፍቕርን ሰላምን ከነንግስ፡ ዶባት ክኽፈት፣ ናጻ ንግድ ክህሉ፣ ሓድሕዳዊ ምልውዋጥ ባህሊ፡ ሙዚቃን ዓይነታት ምግብን ከምኡ ድማ ውድድራት ስፖርትን ዝግበረሉ ግዜ ክመጽእ'ሞ፡ ንዕኡ ዘሳልጥ ውድባትን ኣልያታትን ክህሉ፡ ኲልና ክንጽዕረሉ ዘለና ጉዳይ እዩ።

ሕቶ፥ **ከም ፈጻሚ ጉዳያት ኤምባሲ ኤርትራ ኣብ ኢትዮጵያ፡ ህሉው ኩነታት ነበርቲ ኤርትራውያን ኣብ ኢትዮጵያ ከመይ ይመስል?**

ኣቶ ቢንያም፡- ኤርትራውያን ኣብ ኢትዮጵያ ከም ወጻእተኛታት እዮም ዝነብሩ። እቲ ኣብ ገለ ግዜ ዝህሉ ሓለፋታት፡ ምስ ኩነታት ናይ'ታ ሃገር ክብን ለጠቕን ክብል ይኽእል እዩ። እታ ሃገር ኣብ ዘይተወድአ ምስግጋርን ካብ ወያነ ዝመጽእ ስግኣታት ኣብ ምክልኻልን ስለ ዘላ፡ ምስ ግዜ ዝወጽእ ሕግታት ናይ ምፍኳስን ናይ ምትራርን ተርእዮ፡ ንወጻእተኛታት ጥራይ ዘይኰነ ዋላ ንኢትዮጵያ'ውን ዝምልከት እዩ። ብወገንና፡ ከም ኤምባሲ፡ እቲ ዝዓበየ ዕማምና ቆንሱላዊ ኣገልግሎት ምሃብ እዩ። ስለዚ፡ መሰላት ኤርትራውያን ከም ዝኽበር ምግባር፡ ኤርትራውያን ኣብ ኢትዮጵያ ኣብ ዝህልውሉ ግዜ ሕጋውነት ዘለዎ ደረጃታት (status) ክህልዎም ምጽዓር፡ ጸገም ኣብ ዘጓንፎም እዋን ድማ ንዓታቶም ምሕጋዝ እዩ። ነዚ ኩሉ ኣብ ምስልሳል ድማ ምሉእ ምትሕብባር ይግበረልና እዩ።

# ኲናት ሩስያን ጽልዋታቱን

ብኣምባሳደር ጴጥሮስ ጸጋይ

**(ቀዋሚ ኣምባሳደር ኤርትራ ኣብ ፌደረሽን ሩስያ)**

ቀዋሚ ኣምባሳደር ኤርትራ ኣብ ፌደረሽን ሩስያ ኣቶ ጴጥሮስ ጸጋይ፡ "ኲናት ሩስያን ጽልዋታቱን" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዘቕረቦ ሓባራዊ ዘተ፡ "እዚ ኣነ ዝዛረቦ ዘለኹ፡ ከም ውድዓዊ መግለጺ ዘይኮነ፡ ከም ሓቢርና ሻሂ ወይ ቡን እናሰተና ነዕልል ዘሎና ጌርኩም ክትሓስብዎ እሓትት" ብምባል'ዩ መብርሂኡ ፈሊሙ።

ኣምባሳደር ጴጥሮስ፡ ፈለማ ንሓፈሻዊ ድሕረ ባይታ ናይ'ቲ ቅልውላው'ዩ ኣብሪሁ። ንሱ ኣብ መግለጺኡ ናይ ምዕራብ ሚድያታት ኣብ'ቲ ጉዳይ ዘለወን ረብሓታት ንኹሉ ሰብ ርዱእ ስለ ዝኾነ፡ ነቲ ኣብ ባይታ ዘጋጠመ ቅኑዕ ሓበሬታ ከሕልፋ ኣይክእላን እየን። ብተዛማዲ ምስ ዘለኒ ዕድላትን ብኣካል ኣብኡ'ውን ስለ ዘለኹ፡ ነቲ ኣብ ባይታ ዘጋጥም ዘሎ ምዕባለታት ንምርዳእ ዘኽእለኒ ሓበሬታ ኣለኒ ክብል እኽእል። መበገሲ ናይ'ዚ ኲናት ብቐንዱ እንታይ ምዃኑ ምርዳእ ወሳኒ ይገብሮ።

ከም'ቲ ኹሉ ሰብ ዝፈልጦ ጠንቂ ናይ'ዚ ሕጂ እንርእዮ ዘለና ቅልውላው፡ ምስፍሕፋሕ ኔቶ ምዃኑ ርዱእ እዳ እንተ ኾነ፡ ናተይ ኣጠማምታ ኣብ'ዚ ጉዳይ ግን ክንዮ ምስፍሕፋሕ ኔቶ ካልኦት ጠንቅታት ኣለዉ ኢለ እየ ዝኣምን ክብል'ዩ ኣምባሳደር ኣብሪሁ። ምናልባት እዚ ሕጂ ዝርአ ዘሎ ፍጻመ ኣቐዲሙ ዝጀመረን ኣብ'ዘን ሸሞንተ ዓመታት ንሩስያ ናብ ኲናት ንምድፍኣ ብሃገራት ምዕራብ ክስራሕ ዝጸንሐ እዩ።

ኣምባሳደር ጴጥሮስ ጸጋይ ብምቕጻል፡ ኣብ መንጎ ህዝብታት ሩስያን ዩክረይንን ዘሎ ተመሳሳልነት ዓብዩ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ሃገራት ምዕራብ ኣብ ውሽጢ እዚ 30 ዓመታት ኣብ መንጎ ክልቲኡ ህዝብታት ጽልኢ ኣብ ምስዋር ሰሪሐን እየን። ኣብቲ ፈለማ ሃገራት ምዕራብ ነቶም ኣብ ኩሉ ብዙሓዊ ነገራቶም ካብ ሩስያ ዘይፍለዩ ዝነበሩ ዩክረናውያን ብምምዳእ፡ ንሳኻትኩም ምዕቡላት ኢኹም፡ ኤውሮጳውያን ኢኹም ኢሎም ብምስባኽ ኣብ ኩነተ ኣእምሮ ዩክሮናውያን ካልእ ምስሊ ፈጢሮም ከም ዘስከርዎም ክጥቀስ ይግባእ። ናይ'ዚ ቀዳማይ ምኽንያት ድማ ሩስያ ምስ ዩክረይን ሓዊስካ ዓባይ ሩስያ ክትከውን ስለ እትኽእል



እዚ ድማ ንረብሓታት ሃገራት ምዕራብ ኣየገልግልን'ዩ ብዝብል ውጥን፡ ንምብታና ክሳብ ለይቲ ሎሚ ይሰርሓሉ ኣሎ።

ብወገን ሩስያ ነዚ እንተታት ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኣብ'ዘን ሸሞንተ ዓመታት እኹል ዝኾነ ምድላዋት ክትገብር ጸኒሓ። ዩክረይን ኣብ'ዚ ኲናት ተደፊኣ ኣትያ ከምዘላን ዝወርዳ ዘሎ ኣደራዕ እቲ ህዝቢ ይስከሞ ምህላዉ፣ እዚ ኲናት'ዚ ናይ ወቲልና ኲናት ምዃኑ ምርዳእ ኣገዳሲ ይገብሮ፡ ክብል ኣምባሳደር ጴጥሮስ የብርሀ።

ኣንጻር ፑቲን ዝዓለመ ዝተፈላለዩ ዘመተታት፡ ስም እቲ መራሒ ንምስይጣን ዝካየድ ካልእ ውጥናት'ውን ብሰፊሑ ክዕዘብ ጸኒሐ ኣለኹ ዝበለ ኣምባሳደር፡ ምናልባት እዚ ክስተት'ዚ ኣብ ኤርትራ'ውን ዝተፈተነ ናይ ምጽላምን ምጥቃንን ዘመተ እዩ።

ንረብሓታት ሓያላን ሃገራት ኣይሰርሕን እየ፡ ናጻ ሕርያ ኣለኒ፡ ዝብል ስርዓት ብሃገራት ምዕራብ ግዳይ ክኸውን ምጽንሑ ዝፍለጥ ኮይኑ፡ ኣብ ካልኦት ሃገራት'ውን ዝግበር ዘሎ ምዃኑ ጠቒሱ፡ ንሱ ብምቕጻል ኣብ'ዚ ኣብ ዩክረይን ተኸሲቱ ዘሎ ቅልውላው ዩክረይን ካብ ጎይቶታ እልቢ ዘይብሉ ሓገዝ ኣጽዋር እናተቐበለት'ያ ነዚ ኲናት ተካይዶ ዘላ። ብ'ኻልእ ሸነኽ ንቕጽጠባ ሩስያ ዕላማ ዝገበረ ዝተፈላለየ እገዳታት ንኹሉ ጽላታት ዘካተተ፣ ኣብ'ታ ሃገር ዝኾነ



ዝፈጠሮ ከቢድ ነገር ከምዘየለን መሓልፎ እቲ ኩነታት ንሃገራት ኤውሮጳ እዩ ብኣሉታ ጸልይወን ዘሎ።

ሩስያ ከም ሃገር ካብ እትቐውም ኣብ ውሽጢ 100 ዓመታት ብዘይ እገዳ ዝሓለፈተን ክልተ ዓመታት ጥራይ ምዃነን ብምጥቃስ፡ እዚ ዝእምቶ ሓቂ ድማ ሩስያ ማዕረ ኸንደይ ብናይ ሃገራት ምዕራብ እገዳ ብቐሊሉ ክትምብርከኽ ከምዘይትኽእል ይበርሃልካ ክብል ዝጠቐሰ ኣምባሳደር ጴጥሮስ፡ ብዛዕባ ናይ ኤርትራ ድምጺ ኣብ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ጉዳይ ሩስያ ኣመልኪቱ ኣብ ዝሃቦ መብርሂ፡ ኤርትራ ንሩስያ ዘለዋ ደገፍ ኣንጻር ዩክረይን ዝዓለመ ዘይምዃኑን እቲ ዝተዋህበ ድምጺ ንሌላን ጉሌላን ናይ'ቲ ውድብ ብዓንደ-ርእሱ ዝቃወምዩ ክብል ገሊጹ። ንሱ ብምቕጻል ምስ መንግስቲ ሩስያ ኣብ ብዙሓዊ ጉዳያት ሓባራዊ ዝኾነ ስምምዓት ከም'ዘሎን ኣብ ምድንፍዑ ጻዕርታት ይካየድ ምህላውን ኣብሪሁ።

ኣብ መወዳእታ ንኣንፈት ናይ'ዚ ኲናት ኣብ ዝሃቦ መብርሂ፡ ሩስያ ንገማግም ዩክረይን ማለት ምስ ጸሊም ባሕሪ ዘለዋ ወደባት ኣብ ትሕቲ ቁጽጽራ እንተ ድኣ ኣእትያቶ ናይ ምዕራብ ሃገራት ገሲጋስ ኣብ'ቲ ዞባ ደው ክብል ይኽእል እዩ። ናይ'ዚ ቀንዲ ምኽንያት ድማ ሃገራት ምዕራብ ኣፍ ደገ ባሕሪ ዘይብላ ዩክረይን ብዙሕ ተገድሶም ኣይኮነትን ክብል ውልቃዊ ግምታቱ ሓዊሱ ኣረዲኡ።

ድሕሪ እቲ ዝተዋህበ ሰፊሕን ንጹርን ዝኾነ መግለጺ ብቐጥታ ተሳተፍቲ ናይ'ቲ መደብ ዘለዎም ሕቶታት ከውሕዙ እዮም ጀሚሮም። ገለ ካብቶም ዝተላዕሉ ሕቶታት ንምጥቃስ፡-

***1. ብምኽንያት እቲ ኣብ ዩክረይን ዘጋጥም ዘሎ ቅልውላው፡ ናይ ሚዛን ሓይሊ ምትዕርራይን ዕብለላ ኣሜሪካ ዝተዳኸመሉ ኣጋጣሚ ይርአ ኣሎ'ዶ ክንብል ንኽእል፧ መጻኢ ኣመታት ናይ'ዚ ጉዳይከ ከመይ ይመስል፧***

ኣምባሳደር ጴጥሮስ፡- ዕንደራ ኣሜሪካ ኣብ መላእ ዓለም ፈጢርዎ ዘሎ ጸገማት ካብ ማንም ዝኸወል ኣይኮነን። ድሕሪ ውድቀት ሶቭየት ሕብረት፡ ኣሜሪካ ዝተኸተለቶ እንኮ ቀጽራዊ ስርዓት ዝፈርሰሉ መድረኽ ንዕዘብ ኣለና። ብኣንጻሩ ምትንሳእ ሩስያ፡ ቻይና፡ ኢራን ወሲኽካ ነቲ ዘሎ ኩነታት ክቕይርኦ ዓቢ ዕድል'ዩ ዘሎ።

***2. ሕብረት ኤውሮጳ ግዳይ ናይ'ዚ ኣሜሪካ ኣብ ሩስያ ትገብሮ ዘላ ጸቕጢ ኮይኑ ኣሎ እም ኣብኡ ዘለካ መረዳእታ ከመይ ይመስል፧***

ኣምባሳደር ጴጥሮስ፡- ኣሜሪካ ነቲ ኣብ መንጎ ሃገራት ሩስያን ጀርመንን ዘሎ ታሪኻዊ ዝኾነ ምትእስሳርን ሽርክነትን ፈጺሙ ደስ ስለ ዘይብላ፡ ንዕኡ ንምብታን እያ ትሰርሕ ዘላ። ብተወሳኺ ምትርናዕ ሓይሊ ሕብረት ኤውሮጳ ኩሉ ግዜ ንናይ ኣሜሪካ ዕብለላ ኣብ ሓደጋ ስለ ዘእትዎ፡ ኣሜሪካ ነዚ ንምግታእ'ውን ከም እትሰርሕ ኣሚቱ።

**3. ኣብ ዝምድና ኤርትራን ሩስያን ምርኩስ ብምግባር ዝተታሕዘ ጭቡጥ ዝኾነ መደባት እንተሎ ክትጠቕሰልና፧**

ኣምባሳደር ጴጥሮስ፥ ምስ ዘለናዮ ህሉው ብድሆታት ናይ ከባቢና ምናልባት ከምቲ ልብና ዝደልዮ ኣይኹን እምበር፡ ኣብ ኩሉ ጽላታት ዕላማ ዝገበረ ስምምዓት ተበጺሑ ከም'ዘሎ ንዝያዳ ናህሪ ብዕቱብ ይሰርሓሉ ኣሎ።

ኣብ መወዳእታ መራሒ መደብ መንእሰይ ሳሙኤል መንግስትኣብ ኣምባሳደር ጴጥሮስ ዘቕረቦ ኣዝዩ ብሩህ፡ ገላጽን ተጨባጢን ሓበሬታ ብስም ሃማመተኤን ተሳተፍትን ልባዊ ምስጋና ብምቕራብ፡ እቲ መደብ ብዓወት ተዛዚሙ።

***ናሆም ተሰፋሚካኤል***



# ናይ ሓርቜት ፖለቲካ

## ጽልዋኡ ኣብ ተፈጠሩ ዘሎ ኩነታት ትግራይ

ብስምኦን ወልደሚካኤል
**(ካብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ህግደፍ)**



ናይ ሓርቕት ፖለቲካ፡ ሓደ ፖለቲካዊ መራሒ፡ መንግስቲ ወይ ውድብ ናይ'ቲ ዝውክሎ ህዝቢ ክብረት ከም ዝተገፈ ኣምሲሉ ኣብ ዙርያ ተናዒቕካ፡ ተገሊልካ፡ ተጸሊእካ ከጎሳጉስ ዝጥቀመሉ ሰራም ፖለቲካ'ዩ። ናይ ሓርቕት ፖለቲካ ኣብ ክንዲ ንቕሓት ሓርቕት፡ ኣብ ክንዲ ርድኢት ስምዒት፡ ኣብ ክንዲ ርግኣትን ስምምዕነትን ምንዕዓብን ተጻባእነትን ዝፈጥር ናይ ኣቋራጭ መገዲ ክኸዱ ናይ ዝደልዩ ፖለቲካ እዩ።

ወያነ ብፖለቲካዊ ስነ ምግባር ንህዝቢ ወዲባ፡ ኣንቂሓ፡ ኣኸቲታ ኣይትፈልጥን እያ። ወያነ ኣብ ቀኑጥዐ፡ ፍርሕን ስክፍታን ህዝቢ ትግራይ ተሓቢኣ ክትነብር ብምሕሳብ፡ ነዚ ናይ ሓርቕት ፖለቲካ ተኸቲላ ምስራሕ ካብ ትጅምር ሓጺር ኣይገበረትን። ንህዝቢ ብሕርቃን ኣፍሊሓ፡ ኣብ ዓፍራ ተኸዊላ እኩይ ተግባራታ ምትግባር ዝመለኸቶ ስልቲ'ዩ።

ወያነ ካብ ኣዲስ ኣበባ ምስ ተሰጎት ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ትግራይ ናይ ይምሰል ይቕረታ ሓቲታ እያ። 'ብዕምቆት ተሃዲስና ኣለና' ብምባል ህዝቢ ይቕረ ክብለላን እምነቱ ክህባን ብዘይ ሕፍረት ለሚና። ቁጽሪ ዘይብሉ ኣኼባታት ብምክያድ፡ 'መግለጺ ማእከላይ ኮሜቲ ህወሓት' እናተባህለ ንህዝቢ ትግራይ፡ ንህዝቢ ኤርትራ፡ ንህዝቢ ኢትዮጵያ ተላእከ። ማዕረ ማዕረ ናይ'ዚ፡ 'ዘርኣዊ መጥቃዕቲ ኣብ ልዕሊ ተጋሩ ይፍጸም ኣሎ፡ ይኸቡና ኣለዉ' እናበለት ፍርሒ ናብ ኩብዲ ህዝቢ ትግራይ ንምእታው ሰሪሓ።

ፕሮፖጋንዳ ወያነ፡ ንህዝቢ የሕርቕ፡ የፍርሕ፡ ኣብ ሰንፈላል የእቱ፡ የርስን'ዩ ዝተባህለ ንንቡር ፖለቲካዊ ስነ ምግባር ዘሊሉ ተፈንዩ። ዕላማኡ ንህዝቢ ትግራይ ከም ተሃዳኒ፡ ንወያነ ከም ኣድሓኒት፡ ንህዝብታት ኢትዮጵያን ኤርትራን ምስ መንግስቶም ከኣ ከም ሃደንቲ ጌርካ ንምቕራጽ እዩ። ነዚ ዕላማ'ዚ ንምትግባር፡ ንትግራይ ናብ ናይ ሓርቕት ቦታ ለዊጣታ። ሕርቃን፡ ፍርሒ፡ ተስፋ ምቑራጽ ተሓዋዊሱ ኣብ ትግራይ ከም ዝፈልሕ ተገብረ።

ኲናት ከም መተንፈሲ ናይ'ዚ ዝፈልሐ ስምዒት ክኸውን ተሓርዩ። 'ወይከ ፈተኽ' 'ትግራይ ትስዕር' ወዘተ ዝብሉ ጭርሖታት ምስ ናይ "ከነርእየኩም ኢና" ዝብሉ ዜማታት ሓቢሮም ዝፈጠርዎ መቓልሕ ኣጽማማሚ'ዩ ነይሩ። ከምቲ ዝሓሰብዎ ግን ዝፈርሕ ኣይተረኽበን። ብወገን ኤርትራ፡ እዚ ከምዚ ዝበለ ዕንደራ ነታ ውልዶ ሰላም ክይሓንቃ ሻቕሎት ነይሩ። ህዝቢ ኤርትራ ምስ ሰራዊቱ ናይ ሕውነት ጻውዒት ምስ ናይ መጠንቀቕታን መፈራርሕን መልእኽትታት ተደባሊቑ በጽሐ። ኣብ መወዳእታ ግን ከምቲ ዝተባህሎ ዘይኮነ፡ ከምቲ ክገብሮ ዝግብኦ ብምግባር ኣብ ልዕሊኡ ኣንጠጥዩ ንዝነበረ ሓደጋ ቀንጠጠ።

ጽልኢ ናይ ምፍጣርን ምምሃርን ብቕዓት መራሕቲ ህወሓት መሰታ የብሉን። ንህዝቢ ትግራይ ቅድሚ ምስ ኢትዮጵያውያን ምስ ኤርትራውያን እዮም ኣጻሊኦም። ህዝቢ ኤርትራን ህዝባዊ ግንባርን ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ትግራይ ንዕቀት ከም ዘለዎም ኣብ ልቢ መራሕቲ ወያነ ካብ ዝዕቆር ነዊሕ'ዩ ገይሩ። ምስ ኤርትራ ከዋግእዎ እንከለዉ "ኤርትራውያን ይንዕቁና እዮም"፡ እናበሉ ከም ዘሰለፍዎ ኪይተረስዐ ምስ ኢትዮጵያውያን ከባእስዎ ምስ ደለዩ ኸኣ "ከጥፉኡኻ እዮም ተላዒሎም" ክብሉ ተሰምዑ። ካብ ምስትምሳል ናብ ፈኸራ ዝሊ ኢሎም ከኣ "ትግራዋይ ኣኽቢርካ እምበር ኣሰኩንካን ኣበሳቢስካን ምንባር ከም ዘይከኣል ፈሊጥኩም ንባዕልኹም ኢልኩም ሕሰቡ" እናበሉ ፈከሩ።

ናይ ወያነ ኣደንቋሪ ምህሮ ንወሰን ገዲፍካ፡ ጭቡጥ ጠለብ ህዝቢ ትግራይ እንታይ እዩ? ኲናት ከልዕል ዝገብሮ እኹል ምኽንያት እንታይ እዩ? ብፖለቲካ ፈቲኑ ክረጋግጾ ዘይከኣለ ንትግራይ ዝምልከት ረብሓ እንታይ ስለ ዝነበረ'ዩ? ንትግራይ ትብጽሓ ግን ዝተሓደገት ሰላም ኣላ ድያ? ክብሪ ህዝቢ ትግራይ ክምለስ ድዩ ዝግበር ዘሎ? ጠለብ ተጋሩ ማዕረ ኢትዮጵያውያን ኢና ድዩ ዘሎ ወይስ ከም ልዕል ዝበልና ፍጡራት ፍለጡና እዩ? ናይ መወዳእታ ዕላማ መስዋእቱ እንታይ እዩ? ንወያነ ከም ፖለቲኮ-ወተሃደራዊ ሓይሊ ንምሕላው እንተ ኾይኑ ህዝቢ ትግራይ ንወያነ ወሊዱ ዝመኸነ ህዝቢ ድዩ? ኣብ ኢትዮጵያውነት ትግራይ ዝኣምን፡ ሰላማዊ ናብራ ዝብህግ፡ ዘይንፋሕ፡ ርእሰ-ተኣማንነት ዘለዎ ትግራዋይ ውድብ ክወልድ ኣይክእልን ድዩ? ዝብል ሕቶታት ምልዓል ኣገዳሲ'ዩ።

ህዝቢ ትግራይ ካብ ነዊሕ እዋን ኣትሒዙ ኣብ ሕማቕ ዓይኒ ጎረባብቱ ኣትዩ ከም



ዝጸንሐ ኣምሲልካ ብወያነ ክቐርብ ዝጸንሐ ፕሮፖጋንዳ ኣብ ኣእምሮ ተጋሩ 'ናይ ግዳይ ምኳን' ኣተሓሳስባ ኣማዕቢሉ'ዩ። ግዳይ ዝበሃል ኣብ ሂወቱ ሓሳብ ወይ ብተደጋጋሚ ወጽዓ፡ ክሳራ፡ መጉዳእቲ ዘጋጠሞ'ዩ። ከምዚ ዓይነት ሕማቕ ተጓንፎ ኣብ ቅኑዕ መገዲ እንክለኻ ብዓማጺ ኣብ ልዕሌኻ ክፍጸም እንክሎ'ዩ ናይ ግዳይ ስምዒት ዝፍጠር። እናዓመጸ ዝተዓመጸ ናይ ኢዱ ረኺቡ እምበር፡ ግዳይ ኮይኑ ኣይበሃልን'ዩ።

ግዳይ ኮይነ ብዝብል ስምዒት ዝተወረ ህዝቢ፡ ዕርበት ሕልና ይስምዖ፡ ረዳኢ ዘይብለይ ዝብል ስምዒት ይሕዞ፡ እቲ ኣጋጢምና ዘሎ ካብ ቁጽጽርና ንላዕሊ'ዩ ይብል፡ ሕነ ንምፍዳይ ከኣ ሕኒን ይብል። በዚ ኸኣ እቲ ዑደት ናይ ነውጺ ይቕጽል'ሞ፡ እቶም ሃንደስቲ ናይ ሓርቖት ፖለቲካ መቃነዪ ከውሊ ይረኽቡ።

ህዝቢ ትግራይ ከም ኩሉ ህዝቢ ኢትዮጵያ ኣብ ዝሓለፈ መዋእል ብገዛእቲ ደርብታት ኢትዮጵያ ተጸቒጡ፡ ተቐቲሉ፡ ተቓሊሉ እዩ። ምኽንያት ቃልሲ ህዝቢ ትግራይ ብሄራዊ ጭቆና፡ ልዕልናን ትምክሕትን ከልግስ እምበር ንባዕሉ ጨቋኒ፡ ምኩሕ፡ ልዑል ብሄር ንምኳን ኣይነበረን። ብሄራዊ ጭቆና፡ ከም መሳርሒ ገዛእቲ ደርብታት፡ ሓፋሽ ህዝቢ ንሓድሕዱ ብዓይኒ ንዕቀትን ጽልእን ኣጠማሚቱ እዩ። ወያነ ኣብ መንጎ ሓፋሽ ህዝቢ ኢትዮጵያ ምሕዝነትን ሓድነትን ኣብ ክንዲ ምፍጣር፡ ነቲ ካብ ታሪኽ ዝተወርሰ ምጥርጣር ኣብ ምጥንኻር እያ ኣትያ። ነቲ ብገዛእቲ ደርብታት ኢትዮጵያ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ትግራይ ዝወረዶ መከራ፡ ከም ተመዝማዚ ጺጋ ቆጺራ ንህዝቢ ኣብ ዙርያ ቁጥዐ ንምውዳቡ ክትጥቀመሉ ጸኒሓ። ወያነ፡ ታሪኻውን ባህላውን ትረኻ ትግራይ ኣብ ጽልኢ፡ ሕኒን ምባልን ናይ ግዳይ ስምዒትን ሰሪታ ክትሃንጾ ጸኒሓ።

ኣብ ማኒፈስቶ 68፡ "ትግራይ መሬታ ዝተቐርመማ ጭቁንቲ ብሄር እያ" ኢላ ዓባይ ትግራይ ንምፍጣር ኣብ ደደቢት ዝሓለሙቶ ሕልሚ፡ ኣዲስ ኣበባ ምስ ኣተወት'ውን ኣይገደፈቶን። መራሕቲ ህወሓት ውጥን ዓባይ ትግራይ ንኤርትራ ኣፍሪስካ ዝትግበር ፕሮጀክት ገይሮም እዮም ሒዘሞ። ዕብየት ንህወሓት ብስፍሓት መሬት፡ ብኹናት፡ ንኻልኦት ብፍላይ ከኣ ንኤርትራ ብምንብርካኽ ጥራይ ዝብጻሕ ዕማም'ዩ። ካብ 1998-2018 ዝተገብረ ኩናት ብቐንዱ ንኤርትራ ኣፍሪስካ ነታ ወያነ ዝሓለመታ ትግራይ ንምህናጽ እዩ ነይሩ።

ኤርትራ እትበልዖ መኣዲ ካብ መሰባ ተቐሪሱ ዝቐረብ እዩ ዝመስላ። ኣብቲ መጀመርታ ናይ ናጽነት ዓመታት፡ "ሻዕብያ ንኤርትራ ናብ ሲንጋፖር ክንቅይራ ኢና ይብሉ ኣለዉ" ኢላ ኮርያ ነይራ'ያ። ዓቢ ናይ ምዕባለ ጥሙሕ ኤርትራ ኣብ ከብዲ ወያነ ጓህሪ ቅንእን ሕሳደን ብምቕማጥ ሓመሳ። ነቲ ኣብ ፈለማ 1990ታት ዝተላዕለ ናይ ሕሳደ መንፈስ ደስ ከተብል ከኣ "መቐለ ኮይና ፋብሪካ፡ ኣስመራ ተሪፋ ታኒካ"፡ ዝብል ሕማቕ ፋላዊ ደርፊ ብምውጻእ፡ ዝኾነ ትግራዋይ ከም ክደርፎ ገበረት። በዚ ኸኣ ቀዳማይ ዕላማ ናይ'ቲ ኣብ መቐለ ክትከል ዝተወጠነ ፋብሪካ፡ ንትግራይ ንምምዕባል ዘይኮነስ ንኣስመራ ታኒካ ንምትራፍ ክኸውን ተሓለነ።

ድሕሪ 2018 ንሰላም ሓንጎፋይ ክትብል ዘይደፈረት፡ እታ ሰላም፡ ንትግራይን ወያነን ረብሓ ስለ ዘይነበራ ኣይኮነን። ሰላም ንኤርትራ ዝህባ ቅሳነት ንወያነ ቅሳነት ኣይሃባን። ህዝቢ ክሓትት ምስ ጀመረ ኸኣ፡ ከምዚ ንህጻን "ሑሕ መጽዩ" እናበልካ ስቕ ንኽብል እትድርኾ፡ "ሻዕብያ መጺት" እናበሉ ከብዲ ህዝቦም ፍርሒ ክመልእዎን ዝተባህሎ ክገብርን ከፈራርሕዎ ተሰምዑ። ህዝቢ ኤርትራ ንሰላም ዘለዎ ደገፍ ክገልጽ ተሰሊፉ ደገ ዝወዓለሉ ቅነ፡ ነቲ ብዋሕዲ ሰላም ዝተሳቐየ ህዝቢ ሰላም ከም ዝተሓሰመ ክነግር ኣብ ብዙሓት ከተማታት ትግራይ ከም ዝስለፍ ገይራ'ያ።

ወያነ ንኤርትራ ኣሲራ ክትሕዛ ሞቕሽሽ እናወሰደት ክትሽቅል ጸኒሓ'ያ። ዕላማታት ወያነን ለኣኺታን ንኤርትራ ከም ዘይትንቀሳቐስ ምቕያድን ምዕፋንን ኮይኑ'ዩ ጸኒሑ። ኣብ 2018 እቲ ንኤርትራ ክኣስር ዝተሰርሐ መቕሕ ንሓዋሩ ተሰይሩ። ንኤርትራ ኣላህሊህካ ንምውዳቓ ዝተገበረ ጻዕሪ ንጽንዓት ኤርትራ ትሪ ወሲኹ ብዘይፍረ ሓሊፉ። ኣብዚ እዋን፡ ኤርትራ ንወያነን ደገፍታን ኣረብሪባ ከም ዕውትቲ ሓይሊ ወጽያ ኣላ።

ቤተ-ግምጃ ወያነ ንህዝቢ ዘነባብር ሃብቲ ኣብ ክንዲ ዝኸዝን ቡቲ ቡብእዋኑ ከተዋህልሎ ዝጸንሐት ቅርሕንቲ እዩ መሊኡ ጸኒሑ። ኩናት ምስ ተወልዐ፡ መኻዚኖታት ገረውረው ኢሉ ህዝቢ ዝበልዖ ስኢኑ ከንባሁቕ እንከሎ፡ እቲ እንኮ ኩናት ዘይበልዖ መሸርፍ ወያነ ጽልእን ቅርሕንትን ኮይኑ ተሪፉ። ሕሩጫ ዝነገፈት ውድብ፡ ንህዝቢ ትግራይ ጽልኢ ክትዕንግሎ ጸኒሓ። ህወሓት ህዝቢ ትግራይ ይቕረታ ክሓትት፡ ንሱ'ውን ይቕረ ክብል ፍቓደኛ ኣይኮነትን።

ወያነ፡ ናይ ሓርቖት ፖለቲካ ብምኽታል ክትግሕጦ ዝሓሰበት ስነ ኣእምሮኣዊ፡ ማሕበራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ዲፕሎማስያዊ፡ ወተሃደራዊ መኽሰባት ነይሮም እዮም። ወያነ ጽልእን ቅርሕንትን ክትዘርእ እንከላ ኣንነት ዘጥቅዖን ድንጋጸ ዝወሓዶን ሕብረተሰብ ንምፍጣር እዩ። ኣጥፊኡ ከጥፍእ ደስ ዝብሎ፡ ዕንወትን ዓወትን ዝወጃበሮ፣ ካሕሳ ናይቲ ዝተሃሰዮ ካብ ሃስያ ናይ ካልኦት ክረኽቦ ዝትምነ ሕብረተሰብ ክትፈጥር እዩ ሕሳባ። ብጽልእን ሓርቖትን ዝተኣኻኸበ ኮም ንትግራይ ዓባይ ክገብራ ይኽእል'ዶ?

ድሕሪ'ዚ ኹሉ ዕንወት፡ ወያነ ከም ፖለቲካ ወተሃደራዊ ሓይሊ ኣብቂዓ ኣላ። እቲ ብተደጋጋሚ ዝቐሰሙቶ ስዕረት፡ ውድባዊ ብቕዓታ ከም ዘጥፍኣት ዘርኢ'ዩ። ደጊም 'ዝነጸፈት ላም ኣይትሕለብን እያ' ከም ዝበሃል፡ ወያነ መሳርሒ ቃልሲ ህዝቢ ትግራይ ኣይኮነትን። ኩናት ኣሕራሲ ሓድሽ ኩነታት እዩ። እቲ ዝኸውን ከኣ ክሕረስ'ዩ። ህዝቢ ትግራይ ሕማም ድሓር ከም ዝብርትዖ ግን ፍሉጥ'ዩ። ወያነ ንትግራይ ከም ግራታ ክንዲ ድላያ ዓቐን መርዚ ጽልኢ ክትንስንሰላ ብምጽንሓ ግን ሞት፡ ሰኽራን፡ ጽላለ ክስዕብ ምኻኑ ግሙት'ዩ።

# ሕጊ ገበናዊ ስርዓት

ብኣቶ ሚካኤል ወልዱ
(ዳኛ ፍሉይ ቤት ፍርዲ)

ዳኛ ፍሉይ ቤት ፍርዲ መንእሰይ ሚካኤል ወልዱ፡ ሕብረተሰብ ክፈልጦ ዝግባእ መሰረታውያን ባህታታት "ሕጊ ገበናዊ ስርዓት" ዝምልከት ኣርእስቲ ሒዙዩ ናብ መድረኽ ሓባራዊ ዘተ ቀሪቡ።

መሰጋገሪ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት ኤርትራ ኣብ 1991 ብኣዋጅ ቁ.5/1991 ዝተኣወጀ ሕጊ እዩ። እዚ ሕጊ እዚ ስሙ ከም ዝሕብሮ፡ ካብቲ መሰል ግዱታዊ ሕጊ ዝተፈልየ ኸይኑ ኣብ ኣተገባብራ ገበናዊ ሕጊ፡ ካብ መጀመርታ ምምስራት ክሲ ክሳብ ውሳነን ፍርድን ዝወሃብን ይግባይ ዳግም ምርኣይ፡ መስርሕ መርመራን ምድላው ክስን ዳንነትን ንዘሎ መድረኻት ዝመርሕን ዝቖይድን ሕጊ እዩ።

ብዘይ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት፡ ገበናዊ መስርሕ ፍርዲ እንታይ ከም ዝመስል ንምርድኡ ዘሸገር ኣይኮነን። ሓላፍ ዘላፍ ዘለዎ፡ ምዑርይነት ዝጎደሎ፡ ርትዓውነትን ፍትሓውነቱን ካብ ጉዳይ ናብ ጉዳይ ዝተፈላለየ ኮይኑ ምተረኸበ ነይሩ። ስለዚ ካብዚ ኩሉ ዘይምዕሩይነትን ዘይፍትሓውነትን ዝከላኸለልናን መስርሕ ፍርዲ ስሉጥን ፍትሓውን ኮይኑ ንኽሰላሰል ዘኽእል እዚ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት እዩ። ሓደ ብሂል ኣሎ እቲ ዝተጎናጸፍካሉ መገዲ ቡቲ ኣብ መወዳእታ ዝተረኸበ ውጽኢት ቅንዑነቱ ይረጋገጽ ዝብል ኣሎ (The end Justify the means)። ኣብ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት ግና እቲ እትጓዓዘሉ መገዲ`ውን ቅኑዕዩ ክኸውን ዘለዎ። እቲ ምንታይ፡ ፍትሒ ኣብ መወዳእታ መስርሕ ፍርዲ ዘይኮነ፡ ኣብ መስርሕ ፍርዲ`ውን ክወሃብ ስለ ዘለዎ እዩ። እዚ ሕጊ እዚ ካብ ምሕባር ገበን ጀሚሩ ንዝካየድ መስርሕ ዝቖጻጸርን ዝመርሕን እዩ። ኣብ መንነ መሰረታውያን መሰላት ክሱስን ህዝባዊ ረብሓን ሚዛን ብምሕላው፡ መድረኽ ብመድረኽ፡ ኣብ ፖሊስ፡ ኣብ ኣኽባሪ ሕጊ፡ኣብ ቤት ፍርዲ ንዝካየድ መስርሓት ዝቖይስን ምዕሩይ ኣጠቓቕማ ሕጊ ክህሉ መለክዒ ዘቐምጥን እዩ።



## 1 መትከላትን ዕላማን ሕጊ ገበናዊ ስርዓት

መትከላት ሕጊ ገበናዊ ስርዓት መሰረቱ ኣብ መትከላትን ዕላማን ገበናዊ ሕጊ እዩ። ገበናዊ ሕጊ ሰባት ገበን ከይፍጽሙ ኣቐዲሙ ዝሕብርን ዘጠንቅቕን ኮይኑ፡ ገበን ዝፈጸሙ ኸኣ ቡቲ ኣብኡ ዝተደንገገ መቕጻዕቲ ዝቕጽዕ ክኸውን ከሎ፥ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት ድማ ነቶም ገበን ዝፈጸሙ ሰባት ኣብ ቅድሚ ሕጊ ብምቕራብ እተቕጽዓሉ ሕጊ እዩ። ዕላማ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት እንታይ እዩ ኢልና ናብ ካልእ ስፍራ ሃሰው ከይንበል ምእንቲ፡ እቲ ሕጊ ባዕሉ ኣብ ኣዋጅ ቁ.5/1991 ኣብ ቅጺ ሓደ ኣብ ዓንቀጽ 1 ብኸምዚ ዝስዕብ ደንጊግዎ ኣሎ፦

"ዕላማ ገበናዊ ስርዓት፡ ዝኾነ ክሱስ ብዘይ ጥርጥር ገበነኛ ምዃኑ ብመርትዖ ክሳብ ዝረጋገጽ ንጹህ ምዃኑ ብምሕላው ፍትሓውን ስሉጥን መርመራን ዳንነትን ንምሃብ፡ ቅኑዕ ኣጠቓቕማ ሕጊ ንምርግጋጽ፡ ንጹሃት ሰባት ካብ ዘየድሲ ገበናዊ መርመራ ወይ ዳንነት ንምድሓን፡ ገበነኛታት ንምቕጻዕ ሰባት ብሕጊ ንኽጉዓዙ ኣንጻር ገበናዊ ተግባራት ኣቒሑም ከም ዝቓለሱ ንምግባር እዩ" ይብል።

እዚ ነቲ ዝኾነ ሰብ ስለ ዝተኸሰሰ ጥራይ ከም ገበነኛ ዘይኮነስ፡ ከም ንጹህ ከም ዝግመትን ንንጽህናኡ መርትዖ ምቕራብ ከም ዘየድልዮ እዩ። ብተወሳኺ መስርሕ ፍርዲ ገበን ዝደንጎየ ፍትሒ ዝተነፍገ ፍትሒ እዩ ዝብል ኣምር ዝገልጽ እዩ። እዚ ኸኣ መስርሕ ገበን መርመራን መስርሕ ምድላው ክሲን፡ መስርሕ ዳንነትን ትግባረ ፍርድን ስሉጥን ብሩህን ፍትሓውን ኮይኑ፡ ብዝወሓደ ሃልኪ ግዜን ጉልበትን ንኽፍጸም ዘእኽል እዩ።

## 2 ክሲ

ኣብ ገበናዊ ስርዓት ክሲ ዝምስርት መን እዩ ዝብል ሕቶ ካብቲ መጀመርታ ክንጽር ዘለዎ ኣምር እዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ገበናዊ መስርሕ ፍርዲ፡ እቲ ብዱል ናይ ክሲ ምልክታ የቕርብ ኣ/ሕጊ ኸኣ ክሲ ይምስርት። ኣብዚ ክንጽር ዘለዎ፡ ኣብቲ ሕጊ ንኹሉ ሰብ ግዴታ ዘሰክመሉ ጉዳያት ናይ ክሲ ምልክታ ምቕራብ መሰል ዘይኮነ ግዴታ እዩ። ኣብቲ ብጥርዓን ጥራይ ዝቐርብ ገበናዊ ክሲ ዝብል ከኣ፡ ብዘይካ እቲ ዝምልከቶ ሰብ ካልእ ሰብ ናይ ክሲ ምልክታ ከቕርብ ዘይክእል ምዃኑ እዩ።

## 3 ቀይዲ

ናይ ክሲ ምልክታ ናብ ዝምልከቶ መደበር ፖሊስ ምስ ቀረበ፡ ፋይል ተኸፊቱ መስርሕ መርመራ ይጅምር። ኣብዚ መስርሕ መርመራ ዝጀመረሉ ዘድሊ ምጽራይ ምግባርን መርትዖታት ምእካብን ይኸውን። ኣብዚ መርመሪ ፖሊስ ነቲ ጥርጡር ኣብ ቀይዲ ብምእታው መርመራ ክገብር ይኽእል ። ከም መትከል ቀየዲ ብዘይ ትእዛዝ ቤት ፍርዲ ኣይፍጸምን እዩ። ኣብ'ቶም ሕጊ ብዘይ ትእዛዝ ቤት ፍርዲ ክፍጸም ከም ዝከኣል ዝደንገጎም ከኣ ብፍሉይነት ቀይዲ ይፍጸም። እዚ ኸኣ

ሓደ ገበን ክፍጽም ዝዓለ ዘሎ ሰብ፡ ወይ ገበን ኣብ ምፍጻም ዝርከብ ወይ ገበን ፈጺሙ ካብ ሕጊ የምልጥ ኣብ ዘለወሉ እዋን፡ ትእዛዝ ቤት ፍርዲ ክሓትት እየ ብምባል ፖሊስ ስቕ ኢሉ ኣይርእዮን እዩ። ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ብምእታው ካብቲ ክፍጸሞ ዝተዓለወሉን ኣብ ምፍጻሙ ዝርከብ ገበን ወይ ካብቲ ዝፍጽሞ ዝነበረ ገበን ወይ ከኣ ካብ ሕጊ ንኸየምልጥ ሕጊ ዝጠልቦ ዘበለ የተግብር።

ኣብ ካልእ ኩነታት ግና ቀይዲ ኣብ መወዳእታ መድረኽ ናይ መርመራ ምስ ዝፍጸ ውጽኢቱ ዝበለጸ ይኸውን። እዚ ኸኣ ናይ ክሲ ምልክታ ምስ ቀረበ፡ መርማሪ ፖሊስ ነቲ ጥርጡር ተቐዳዲሙ ኣብ ትሕቲ ቀይዲ፡ ምስ ዘእትዎ ምስኡ ዝተሓባበሩ፡ ክሰወሩ፡ መርትዖታት ከዕንዉን ከሓብኡን ዘሎ ተኣኽሎ ስለ ዝዓቢ፡ እቲ ዝድለ ዘሎ ሽቶ ንኽውቃዕ ዕንቅፋት ክኸውን ይኽእል።

## 4 ቃል ተኸሳስነትን ቃል እምነትን

ሓደ ጥርጡር ኣብ መደበር ፖሊስ ቃል ተኸሳስነት ክህብ ክሕተት ይኽእል እዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ዓንቀጽ 27(2) ተደንጊጉ ከም ዘሎ፡ ሓደ ጥርጡር ዝቐረበሉ ክሲ ብዝርድኦ ቋንቋ ክንገሮን፡ ቃል ተኸሳስነት ክህብ ፍቓደኛ እንተ ኾይኑ፡ እቲ ዝህቦ ቓል ከም መርትዖ ኣንጻሩ ኣብ ቤት ፍርዲ ክቐርብ ምዃኑ ተነጊርዎ ዝሃቦ ኾይኑ፡ ቃል፡ ብቓላቱ ክጽሓፍን ክፍርመሉ ከም ዘለዎን ይግበር። ኣብዚ ክፍለ ዘለዎ ሰቕ ናይ ምባል መሰል ከም ዘለዎ ክንገሮን ስቕ ምስ ዝብል ከኣ ነዚ ዝገልጽ ክጽሓፈሉ ከም ዘለዎ እዩ። ጥርጡር ሰቕ ምስ ዝብል ከኣ እቲ መርትዖ ናይ ምቕራብ ሓላፍነት ኣብ ፖሊስን ኣ/ሕጊን ብቐንዱ ኸኣ ናይ ኣመልካቲ ይኸውን። እዚ ኸኣ ሓደ ጥርጡር ናይ ክሲ ምልክታ ስለ ዝቐረበሉ ንጽህናኡ ዘረድኣሉ መርትዖ ክቐርብ ዘይግደድ ምዃኑ እዩ።

ቃል እምነት ከኣ እቲ ጥርጡር ኣብ ቤ ፍርዲ ቅድሚ ክሲ ምምስራቱ ዝህቦ ቃል እዩ። እዚ ከኣ ኣብ ዓ.ን. 35 ተደንጊጉ ከም ዘሎ፡ ብፍቓዱ ዝወሃብን ሰቕ ናይ ምባል መሰል ከም ዘለዎ ተገሊጽሉ ዝህቦ ቃል እዩ። ፍቓደኛ ኾይኑ ዝህቦ ቃል ከኣ ኣንጻሩ ኣብ ቤት ፍርዲ ከም መርትዖ ከም ዘገልግል ተነጊርዎ ዝሃቦ ቃል፡ ብቓላቱ ክጽሓፍን ከም ዝፍርመሉ ክግበርን ኣለዎ።

## 5 ውሕስነት

ሓደ ጥርጡር ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ምስ ኣተወ ዝቐረበሉ ገበናዊ ጉዳይ ከም ዝወዓሎ ብመርትዖ ክሳብ ኣብ ዝምልከቶ ቤት ፍርዲ ዝረጋገጽ ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ምስ ዝጸንሕ፡ ኣብ ህይወቱን ናብርኡን ስድራቤቱን ዘውርዶ ሃስያ ቀሊል ስለ ዘይኮነ፡ ብዘይካ ኣብቶም ሕጊ ውሕስነት ዘይፍቀደሎም ጉዳያት፡ ብውሕስነት ወጺኡ ክሳብ ውሳነ ዝወሃበሉ ጉዳዩ ብደገ ኾይኑ ክከታተል ክፍቀደሉ ኣለዎ። ኣብ ፖሊስ ዝግበር ኣብ ቀለልቲ ጉዳያትን፡ እቲ ጥርጡር ነቲ ገበን ከም ዘፈጸሞ እኹልን ዘተኣማምንን መርትዖ ኣብ ዘይብሉን ኮይኑ፡ እቲ መጠን ካብ 5 ሽሕ ናቕፋ ብዘይ በዝሕ ከም ዝኾነ፡ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት ደንጊግዎ ኣሎ። ኣብ ቤት ፍርዲ ዝግበር ውሕስነት ምስ እንርኢ ኸኣ፡ እቲ ጥርጡር ውሕስነት ዝፍቀደሉ፡ ብሞት ወይ ከኣ ካብ 15 ዓመት ንላዕሊ ብማእሰርቲ ዘቕጽዕ ገበን ዘይተኸሰሰ ምስ ዝኸውን፡ እዚ ኸኣ ብኸምዚ ከቢድ ገበን ዝተኸሰሰ ሰብ፡ ካብ ቀይዲ ምውጻእ ማለት ካብ መስርሕ ዳንነት ከምልጥ ዕድል ምፍጣር ብምዃኑ፡ ውሕስነት ኣይፍቀድን እዩ። ነቲ ጥርጡር ወይ ክሱስ ንድሕንነቱ ተባሂሉ ዝግበር ምኽልካል'ውን ኣሎ። እዚ ኸኣ እቲ ግዳይ ናይ ሞት ሓደጋ ዘንጸላልዎ ምስ ዝኸውን፡ ውሕስነት ኣይፍቀድን እዩ። ሓደ ኣብ ፖሊስ ይኹን ቅድሚ መስርሕ ዳንነት ውሕስነት ዝተኸልከለ ክሱስ ናብ ቤት ፍርዲ ይግባይ ናይ ምባል ወይ ጥርዓን ናይ ምቕራብ መሰል ኣለዎ። ይግባይ ዝቐርበሉ ቤት ፍርዲ ኸኣ ነዚ ጥርዓን ኣብ ምጽራይ ነቶም ኣብ ሕጊ ቀሪቦም ዘለዉ ነጥብታት ብዝርዝር ይምልከቶም። እዚ ኸኣ ጥርጡር ወይ ክሱስ ምስቲ ቤት ፍርዲ ዝሃቦ ትእዛዝን ዘቐመጠሉ ቅድመ ኩነት ዝምእዘዝ ኣይኮነን ዝብል ምስ ዝኸውን ወይ ብውሕስነት ኣብ ዝወጽኣሉ ተወሳኺ ገበን ክፍጽም ይኽእል እዩ ወይ ከኣ ነቲ ኣንጻሩ ክቐርብ ዝኽእል መርትዖ ከዕንዩን ነቶም ኣንጻሩ ዝምስክሩ መሰኻኽር ክሓብልን እዩ ዝብል ምስ ዝኸውን ውሕስነት ክኽልክሎ ይኽእል።

## 6 ስልጣንን ዕማማትን ኣ/ሕጊ

ኣ/ሕጊ መዝገብ መርመራ ካብ ፖሊስ ምስ ቀረበሉ፡ እቲ ቀንዲ ዕማም ክሲ ምምስራትን ናብ ዝምልከቶ ቤት ፍርዲ ምቕራብ ክኸውን ከሎ። እዞም ዝስዕቡ ኸኣ ካብ'ቶም ዕማማት ኣ/ሕጊ እዮም። ብምኽንያት እኹል መርትዖ ዘይምቕራብ ክሲ ክምስርት ስለ ዘይክእለ ተወሳኺ መርትዖን ምጽራይን ክግበር መዝገብ ናብ ፖሊስ ይመልሶ ። ጥርጡር ምስ ዝመውት ወይ ከኣ ትሕቲ 12 ዓምት ዝዕድሚኡ ምስ ዝኸውን ከኣ ዝሞተ ሰብ ብገበን ስለዘይሕተትን ገበናዊ ተሓታትነት ልዕሊ 12 ዓመት ብምዃኑ መዝገብ ይዓጽዎ። ሳልሳይ ከኣ እቲ ጥርጡር ናይ ዘይተኸሳስነት መሰል (diplomatic immunity) ምስ ዝህልዎ ክስ ኣይምስርትን። ኣ/ሕጊ ኣብ ኩነታት ክስን መርትዖን መሰረት ገይሩ ዝዓጽዎ መዝገብ ከኣ እኹል መርትዖ ኣይቀረበን ዝብል ወይ ጥርጡር ምስ ዘይርከብን ንሱ ኣብ ዘይብሉ ከኣ መስርሕ ዳንነት ክካየድ ኣይክእልን እዩ ወይ እቲ ገበን ብምሕረትን ይቕረታን ዝምልከቶ ኣካል ዝተዓጽወ ምስ ዝኸውን፡ ኣ/ሕጊ ክሲ ንኸይምስርት ብመንግስቲ ኤርትራ ዝተኣዘዘ ምስ ዝኸውን፡ ህዝባውን መንግስታውን ረብሓ መሰረት ዝገበረ እዩ ዝብል ሕጋዊ ሓሳብ ምስ ዝህልዎ እዩ።



# ተክኖሎጂን ዘበናዊ ኣተሓሳስባን

ኣቶ ኢሳይያስ ዑቕባይ
**(ክኢላ ተክኖሎጂ ሓበሬታ)**

ክኢላ ተክኖሎጂን ኣዳላዊ ቴክኢንሳይት ኣብ ኤሪቲቪን መንእሰይ ኢሳያስ ዑቕባይ፡ ፈለማ ኣተሓሳስባና ምስ ተክኖሎጂ ዘለዎ ምትእስሳር እንታይ ምዃኑ እዩ ከብርህ ፈቲኑ።



ወዲ ሰብ ኣብ መሬት ክነብር ካብ ዝጅምር ኣትሒዙ፡ መዓልታዊ ለውጥን ምዕባለን ጸኒሑ'ዩ። ሕጂ'ውን መዓልታዊ ቅልጣፈ እናወሰኸ ይቕጽል ኣሎ። ከም ትዕዝብተይ፡ ንዓና ሓዊስካ፡ ዋላ'ውን ነቶም ቅድሚ ኣማኢት ኣሽሓት ዓመታት ዝነበሩ ወለዶታት ማዕረ እትገብር ኣበሃህላ ኣላ። ንሳ ድማ፡- "ኣብዚ ምዕባለ ጥርዚ በጺሕሉ ዘሎ እዋን" እትብል'ያ። ኩሎም ወሎዶታት ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ኣትሒዞም ነንዝበጽሕዎ ምዕባለ ከም ጥርዚ እናረኣዩን፡ ዝለዓለ ደረጃ ከም ዝበጽሑ እናኣመኑን እዮም ክመጹ ጸኒሖምን ዘለዉን።

እስከ እዞም ናይ ሕጂ ወለዶ ብሓባር ንመልሳ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ተክኖሎጂ ናይ ብሓቂ ጥርዚ ድዩ ዘሎ? ድሕሪ ሕጂኸ ብኸመይ ናህሪ'ዩ ክቕጽል? ቅጽል ሓዲሩ ቅጽል እንተ ውዓለኸ፡ ዓለም ካብዚ ሕጂ ዓለም በጺሓቶ ዘላ፡ እንታይ ኣዝዩ ፍሉይ ነገር ክረአ ይኽእል ይኸውን? ወዘተ ኢልና ክንሓስብከ ንኽእልዶ?

ብወገነይ ብዝገበርክዎ ሓድሓደ ዳህሳሳዊ መጽናዕቲ፡ ሓደ ዘሰክፈኒ ነገር ኣሎ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ብምሁራትን ተመራመርትን ዝግበር ዘሎ ስነ ፍልጠታዊ ጌጋታት ምስ ረኣዩ፡ እቶም ድሕሪ 100 ዓመት ዝህልዉ ተመራመርቲ እንታይ ክብሉና እዮም? ከም ተመራመርቲን ምዕባለ ተክኖሎጂ መበል 21 ክፍለ ዘመን ዘረጋገጽና ወለዶ`ኸ እቲ ይህልወና'ዩ እንብሎ፡ ገለ ገለ ስነ ፍልጠታዊ ጌጋታት ድሕሪ 100 ዓመታት ክንግምግሞ እንተ ንኽእል መሕፈረና`ዶ? እዚ ማለት ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ሓቂ ምዃኖም ንኣምነሎም ግን ድሒሮም ሓቂ ከም ዘይኮኑ ዝእመነሎም ብዙሓት ስነ ፍልጠታዊ ምርምራት ክህልዉ ይኽእሉ እዮም።

ደቂ ሰባት፡ ንዘድልዮም ጠለባት ከማልእ ዝኽእል ዝነበረ ምህዞታት ንምርካብ ዝነበሮም ናይ ምምህዛዝ ክእለት፡ ቅልጡፍ እዩ ክብሃል ዝኽእል ኣይነበረን። ንኣብነት፡ መድሃኒታትን ኣፋውስን ክመሃዙ እንከለዉ፡ ሚልዮናት ሰባት ምስ ተቐዚፉ እዩ ኣብ ዓወት ዝበጽሕ ነይሩ። ስለዚ እዞም ንጥቀመሎም ዘሎና ኣፋውስ ውጽኢት ናይ ሚልዮናት ሰባት ህልቂትን ሞትን ምዃኑ ክንዝክር ኣገዳሲ እዩ።

ኣብ ሕጂ እዋን ኳንካ ክርአ እንከሎ፡ ተመራመርቲ ዓውዲ ሕክምና'ውን ዝውቀስሉ ብዙሕ ኣብነታት ይጥቀስ`ዩ። ሓደ ናይዚ ኣብነት ንምቕራብ፡ ኣብ መበል 18 ክፍለዘመን ሓደ ንኣዴታት ምስ ሓረሳ፡ ንዝተወልደ ህጻን ብኡ ንብኡ፡ ነታ ሓራስ ኣደ ድማ ኣብ ውሽጢ 48 ሰዓታት ዝቐትል ሕማም ተላቢዑ ነይሩ። እዚ ሕማም እዚ ብኣማኢት ኣሽሓት ካብኡ ሓሊፉ'ውን ብሚልዩናት ዝቑጸራ ኣዴታትን ህጻናትን ዘህለቐ ታሪኽ ዘይርስዖ ክስተት`ዩ ኔሩ። ናይ ሽዑ ሓካይምን ተመራመርትን፡ ንሬሳ ናይ'ቶም ኣቕዲሞም ዝሞቱ ክምርምሩ ኣርፊዶም፡ ድሕሪኡ ኣዴታት የሕርሱ ነይሮም። ብሰንኩ ድማ ብዘይ ምስትውዓል ነቲ ሕማም ካብ ሬሳታት ናብ ኣዴታት የመሓላልፍዎ ነይሮም። እቲ ጠንቂ ኣእዳዎም ብግቡእ ዘይምሕጻብ እዩ ነይሩ። ድሕሪ ማእለያ ዘይብሉ ህልቂትን ሞትን እቲ ምስጢር ተፈሊጡ። እቲ ነቲ ምስጢር ዝፈለጠ ሓኪም፡ "ኣደታት ከተሕርሱ ቅድሚ ምጅማርኩም፡ ኢድኩም ኣቕዲምኩም



ኢድኩም ተሓጸቡ።" ምባሉ፡ ምስ ድፍረት ብምትሕሓዝ፡ ነቲ ዘረባ ከቕልብሉ ኣይደለዩን። ብሰንኪ ግርህ ኢልካ ጌጋኻ ዘይምቕምባል ድማ እቲ ምልባዕ ሕማም ኣብ ኣመሪካን ኣውሮጳን ንተወሳኺ 30 ዓመታት ቀጺሉ።

ኣቶ ኢሳያስ ዕቑባይ ከምዚ ዝመሰለ ጌጋታት ቀደም ጥራሕ ዘይኮነ ዋላ ኣብዚ ዘለናዮ መበል 21 ክፍለ ዘበን እውን ከም ዘጋጥም እዩ ገሊጹ። ብኣብነት ከብርህ ከሎ፡ ኣብ ኣሜሪካ ዓመታዊ ልዕሊ 2000 ሰባት ብሰንኪ ብጌጋ ዝወሃብ መድሃኒት (Wrong medication) ከም ዝሞቱ ተረጋጊጹ ኣሎ። ኣነ ብወገነይ፡ ከም ቴክኒሻንን ክኢላ ጽገና ኤለክትሮኒክስን እዚ ቀሊል ክንሱ፡ ሓካይም ግን ንኸርድእዎን ክቕበልዎን ኣይከኣሉን። እዚ ድማ ደቂ ሰብ ዋላ ዝማዕበልና እንተ ማዕበልና፡ ዝነድለና ግንዛበን ንቕሓትን ክህሉ ከም ዝኽእል ዘረድእ እዩ።

ጠንቂ ናይ'ዚ ኹሉ ዘጋጥም ጸገማት ኣብ'ቶም ኣኣብ እዋኑ ዝመሃዙ ዝነበሩ ምህዞታት ዝነበረ ዘይተቐባልነት'ዩ። "Innovation and its Enemies" ብዝብል ኣርእስቲ ብሰለስቶስ ጂማ ዝተጻሕፈ መጽሓፍ እውን ነዚ ሓቂ'ዚ እዩ ዘረጋግጽ። ደቂ ሰብ ንሓድሽ ተክኖሎጂ ግርህ ኢልና ኣይንቕበልን ኢና። ምህዞታት ተክኖሎጂ ኣብ እዋኖም ተቐባልነት ኣይረኸቡን እዮም። ምስ ግዜ ኢና ናታቶም ረባሕቲ እንኸውን።

ኣብቲ ዝርግሐ ኤለክትሪሲቲ ዝተኣታተወሉ ዝነበረ መወዳእታ 1890ታት ዝነበረ ተቓውሞ ኣንጻር ዝርግሐ ኤለክትሪሲቲ ምስ እንርኢ እውን ነዚ ክብሎ ዝጸናሕኩ እዩ ዘረጋግጸልና። ኤለክትሪሲቲ ተማሂዙ ኣብ ኣባይቲ ክዝርጋሕ ክጅመር ከሎ ከቢድ ተቓውሞ እዩ ነይሩ። ካብቲ ዝህቦ ረብሓ እቲ ከስዕቦ ዝኽእል ሓደጋ እዩ ብዝለዓለ ዝጋዋሕ ነይሩ። ቡቶም ናይ ሽዑ ኣህዛብ፡ መሃዝቱ፡ ደይ መደይ ኢሎም ኣብ ነብሶምን ጥሪቶምን ጉድኣት ከውርዱ ዝመሃዝዎ ጌሮም ይገልጽዎም ነይሮም። ኣብ ሕጂ ኬንካ ክትርእዮ እንከለኻ ግና፡ ሓደ ካብቶም መሰረታዊ ኣገዳስነት ዘለዎም (ኣየር፡ ማይን ምግብን) ምዃኑ ምስ ኣስተብሃልካ፡ በቲ ናይ ሽዑ ኣተሓሳስባታት ኣዚኻ ትግረም።

ብዛዕባ'ዚ መጽናዕቲ የካይድ ኣብ ዝነበርኩሉ፡ ወይዘሮ ዘውዲ ዝበሃላ ተቐማጢት ኣስመራ፡ ዘዕለላኒ ትዝ ይብለኒ። ኣብቲ ፈለማ ሞጎን ኤለክትሪክ ኣብ ኣስመራ ዝተኣታተወሉ ዝነበረ እዋናት፡ ኩሉ ሰብ ብዕንጸይቲ ብባህላዊ ኣገባብ ብዝተሰርሐት ሞጎንዩ እንጀራ ዝሰንክት ነይሩ። ብኤለክትሪክ እትሰርሕ ሞጎን ክትተኣታቶ ምስ ጀመረት፡ ሕብረተሰብ ብርድየት ኣይተቐበላን። ተቓውሞ ይገጥማ ነይሩ። ገለ ሰባት፡ ብሞጎን ኤለክትሪክ ዝተሰንከተ እንጀራ እንተ በሊዕካ፡ መልሓስካ ተዘዝ የብለካ'ዩ፡ ኣብ ጥዕናኻ ሳዕቤን ኣለዎ ዝብል ዕላላት የናፍሱ ነይሮም። ድሕሪ ብዙሕ ውረድ ደይብ፡ ኣብ ኣገልግሎት ከም ዝወዓለት እየን ወይዘሮ ዘውዲ ዘዕልላ። ዕላል ኣደይ ዘውዲ፡ ነቲ ሰለስቶስ ጂማ ኣብ መጽሓፉ ዝጠቐሶ፡ ግብራዊ መብርሂ እዩ።

እዛ መጽሓፍ እተረጋግጾ ካልእ ሓቅታት ምስ እንምልከት ድማ፡ ኣብዚ እዋን ካብ ዝረኣዩ ኣብ ሓደስቲ ናይ ተክኖሎጂ ምዕባለታት ብኽኢላታትን ብመጽናዕትን ብወግዒ ኣብ ዘይተረጋገጸ ኣብ ዓለም ዝላባዕ ወረታት ኣሎ። ብዛዕባ 5ይ ወለዶ መራኸቢታትን ብዛዕባ ማይክሮቺፕ ዝዝረቡ ተቓውሞ ዝመስሉ ዕላላትን ምንቅስቓሳትን ብዙሓት'ዮም። ኣነ ብወገነይ፡ ምስ'ቲ ቅድሚ 130 ዓመታት ኣብ ዝርግሐ ኤለክትሪሲቲ ዝነበረ ተቓውሞታት'የ ዘተኣሳስሮ። እዚ ክብለኒ ዝኽእለ ድማ፡ ከምቲ 4ይ ወለዶ ብ5ይ ወለዶ ዝተተክአ እሞ፡ 5ይ ወለዶ'ውን ግዚኡ ሓሊፉ ብ6ይ ወለዶ ዝትካእ፡ ከምኡ'ውን ማይክሮቺፕ ብናኖ ቺፕ ተተኪኡ ኣገልግሎት ምሃቡ ዘይተርፍ'ዩ። ስለዚ ድማ፡ ዘዝመጸ ወለዶ፡ ነንዝመጸ ሓደስቲ ምህዞታት ናይ ዘይምቕባልን ኢንታ ናይ ምውጻእን ተርእዮ ይቕጽል ኣሎ።

ካብዚ ክጥቀስ ዝጸንሐ እንመሃሮ እምበኣር፡ ዘመናዊ ኣተሓሳስባ ዝበሃል እንታይ'ዩ? ዝብል'ዩ። ኣተሓሳስባ፡ ዘመናዊ ክበሃል ዝከኣል ዳይናሚካዊ ምስ ዝኸውን'ዩ። ዳይናሚካዊ ዝባሃል ድማ ዝቀያየር፡ ነቲ ዝነበረ ዝውሰኽ፡ ገና ዝነድለካ ከም ዘሎን ክትውስኽ ከም ዘሎካን ምእማንን እዩ። ምግጋይ ንቡርን ዝነበረን'ዩ። ካብ ጌጋታትካ ክትማሃርን ተሞክሮ ክትቀስምን ልቦና እዩ። ኪይተጋገዩ ኣብ መፈጸምታ ዝበጽሑ መሃዝቲ ክህልዉ ዝኽኣል ኣይኮነን። ኣብቲ ጌጋኦም መኣረምታ እናገበሩ እዮም ኣብ መፈጸምታ ዝበጽሑ። ዘይምሕላል እዩ እቲ ቁምነገር።

እዚ ሕጂ ዘለናዮ ውልቃዊ ይኹን ማሕበራዊ ስነፍልጠትን ምዕባለን እውን፡ ናቱ ዝኾነ ምስ ግዜ ዝንጽርን ዝገሃድን ጌጋታት ክህልውዎ ከም ዝኽእሉ፡ ወለዶታት ድማ ካብ ጌጋ ቅድሚኦም ዝነበሩ እናተማህሩ ከም ዝዓብዩ ምፍላጥ'ዩ ዘመናዊ ኣተሓሳስባ ዝባሃል።

ዘመናዊ ኣተሓሳስባ፡ ታሪኽካ ፈሊጥካ ምዕቃቡን ምድናቑን፡ ብፍላይ መንእሰይ ኬንካ ገለ ነገር ብምግባር ንሕብረተሰብካ ኣብ ዓለማዊ መድረኽ ተወዳዳሪ ምግባርን'ዩ።

ስለዚ፡ ምዕባለ ተክኖሎጂ ጥርዚ ኣይበጽሐን። ጥርዚ ክበጽሕ ግን ምውዳቕን ምትንሳእን፡ ጌጋ ውሳኔ ምውሳድን ካብ ጌጋታትካ ምእራምን ዝነበረ፡ ዘሎን ዝቕጽል'ዩ።



ሓሳባት

# ቀትርን ለይትን

ምሉእብርሃን ሃብታይ

“ከመይ ዝበለ ስግንጢር ዝኾነ እዋን እዩ መጺኡና ዘሎ ወደይ፡ ፍጹም ተስፋ ዘይርከቦ።”

“እንታይ ኰይኑ ተስፋ ዘይህልዎ፤ ኣጆኻ ኣታ ሰብኣይ።”

“ኣጆኻ ምባል እንታይ ዋጋ ኣለዎ፤ እዛ ጸሓይ መመሊሳ ክትዓርብ ብዓይነይ እናረኣኽዋ።”

“ወይለይ! ማዕረ ኽንድኡ ዲኻ ተቐሊፍካ፤ ፍቓደኛ እንተ ኾንካ ግን ክሓተካ ምደለኹ። እዚ እዋን ጸሓይ ዕራርቦ መሲሉ ይረኣየካ እንተ ሃልዩ፡ መዓስ ድዩ ጸሓይ በርቂ ዝረኣየካ ኔሩ፤ ኣታ ናትካ ጸሓይ ዑደታ ከመይ ድዩ፤”

“ግደፈና እስከ፡ ብቐሊሉ መዋጽኦ ዘይርከቦ ግናይ እዋን መጺኡ እናረኣናስ፡ ስቕ ኢልካ ሃለውለው ትብል።”

“ብቐሊሉ መሕብኢን መምለኺን ዘይርከቦ እዋን ክትብል ዲኻ፤ እዚ ደኣ ግዜ ይሓስም ከም ዘሎ ዘመልክት መኣስ ኮይኑ። እዚ ብዓይነይ፡ መፈጸምታ ናይቲ ሕሱም ከውታ እዩ። ክትፈቱ ክትጸልእ፡ ንዓይ ሕጂ ድሙቕ ባና እዩ ዝረኣየኒ ዘሎ።”

“ኣይ! ኣነ ገድድ ምሳኻ ዘዕልል፡ ብነብስኻ ፈታው ጭንቂ ዝኾንካ ስግንጢር ፍጥረት ኢኻ።”

“ኣነ እምበር ይገድድ፡ ፍጡራት ቀትሪ ንኽባራበሩ ጩቕጩቕታ ኣዕዋፍ ወጋሕታ እናሰማዕኩ፡ ፍጡራት ለይቲ ጎዳጉዶም ከይኣተዉ መሬት በሪህዎም ተዓኒዶም እናረኣኹ፡ ሃንደበት ምስ ዝሓርበቶ ሰብ ዘዕልል።”

“ኦኦኦ! ኣፍካ ዕጸወለይ፡ ምሳኻ ክንሰማማዕ ኣይንኽእልን ኢና።”

“ቀትርናን ለይትናን ነንበይኑ እንተ ኾይኑ፡ ከመይ ኣቢልና ክንሰማማዕ፤”

***

እንነብረሉ ዘሎና ዓለም፡ ኣንጻራዊ ባህሪ ብዘለዎም ተርእዮታት ዝተሃንጸ እዩ። ቀትርን ለይትን፡ ብርሃንን ጸላምን፡ ፍቕርን ጽልእን፡ ደስታን ጓሂን፡ ኩናትን ሰላምን፡ እቲ ዝርዝር መወዳእታ የብሉን። እዚ፡ ምስ ተፈጥሮ ምትእስሳር ዘለዎ፡ ንመዋእል ዝቐጸለ፡ ሓደ ካብ መሰረታውያን ሕግታት ናይ ምንባርና እዩ። ነዚ ክንቅይሮ ዝከኣል ኣይኮነን። ምስ ከባቢና ተናቢብና፡ ንኹሉ ከከም ኣመጻጽኣኡ ኣስተማቒርናን ኣመሓዲርናን፡ ርትዓዊ ዝኾነ ህይወት ክንመርሕ ግን ንኽእል ኢና።

መዓልቲ ንኽመጽእ ለይቲ ተፈጢሩ፡ ከምኡ’ውን ለይቲ ንኽስዕብ መዓልቲ ይሓልፍ። ኣብቲ ዘዘሎናዮ ቦታ፡ ነታ ስዒባ እትመጽእ ጸሓይ ክንሪኣን ክነስተማቕራን እንተ ኼንና ግን፡ ነታ ለይቲ በቲ ዝኣዘዞቶ መለክዒታት ክነሕልፋ ንግደድ። “ጸላም ነዊሑና” ብምባል ኣብ መንጎ ናብ ካልእ ብርሃን ኣለዎ ዝበልናዮ ቦታ እንተ ግዒዝና፡ ንህይወትና ናብ ነንሕድሕዱ ዘይቃዶ ምውህሃዳት (adaptations) ብደሆ ኢና ንጸምዳ። እዚ ናይ ክልተ ቦታታት ብርሃን ኣብ ሓደ እዋን እናባረረኻ ክተስተማቕር ምድላይ፡ ክቱር ስሰዐ ዝወለዶ ካብቲ ንቡር ባህርያዊ መስርሕ ወጻኢ እዩ። ባህሪ ስለ ዘይትቕበሎ ድማ ካብትን ናብትን ክማላለስ፡ ኣብ መንጎኡ ተበቲኹ ይጠፍእ። ኣብ ባህልና፡ “ሰብኣይ ክልተ ኔው ነጀው ክብል ሞተ፡” ዝብል ምስላ ኣሎና።

በቲ ንቡር ባህርያዊ መስርሕ ዝጓዓዝ ኣካል፡ ምስ ባህሪ ተዋሃሂዱ ህላውነቱ ንኸራጋግጽ ነዞም ክልተ ኣንጻራዊ ክስተታት ክለማመዶም ግዴታ እዩ። ሓጎስን ደስታን ከመይ ምዃኑ ንኽርደኣና ንጓሂ ዝጠዓምናዮ ክንከውን ኣሎና። ትርጉም ሰላም ንኽንፈልጦ፡ ኣቐዲሙ ኲናት ዋጋ ኣኽፊሉና ክኸውን ኣለዎ። ብርቱዕ ጽልኢ ኣብ ልብና ዝሓድር ኣቐዲሙ ብርቱዕ ፍቕሪ እንተኔሩና እዩ። ብዝረኸብናዮ ጺጋታት ሓበን ዝስመዓና፡ ናብኡ ንኽንበጽሕ ዘሕለፍናዮ ውርደትን መከራን እናዘከርና እዩ። ከምኡ እዩ። ምንባርና ዝዕቀን፡ ንኽልተ ጫፋት እናኣነጻጸርና እዩ።

ወዲ ሰብ ኣብ ሓደ ጫፍ ናይ’ዞም ክልተ ኣንጻራት ተዓቚቡ ክነብር ኣይጸልእን ይኸውን። ኩሉ ግዜ ብርሃን፡ ኩሉ ግዜ ሰላም፡ ኩሉ ግዜ ደስታ፡ ኩሉ ግዜ ጥዑም። እዚ ግና ብዓንደ ርእሱ ዘይከኣል ጥራሕ ዘይኮነ፡ ንምንባር ኣዝዩ ኣሰልቻዊ ምገበሮ። ዝኾነ ዓይነት ምዕባለ’ውን ኣይፍጠርን። ዘገምታዊ ፍልቀታዊ ምዕባለ ህይወት ወዲ-ሰብ ዝረጋገጽ፡ ኣብ መንጎ’ቶም ክልተ ኣንጻራት ኣብ ዝግበር ናይ ምስግጋር መስርሕ እዩ።

ጉዳይ ረብሓን ጉድኣትን ገዲፍና፡ “ስለ ምንታይ እዩ’ዚ ኣንጻራዊ ክስተታት ግድነት ዝኸውን፤” ኣብ ዝብል መጎት ምትኳር ኣገዳሲ እዩ። እቲ ጽቡቕ ነቲ ኽፉእ ክወልዶ፡ ከምኡ’ውን እቲ ብርሃን ናብ ጸላም ክወስደና ብኸመይ እዩ ዘይተርፍ ዝኸውን፤ ነዚ ዝኸውን ምላሽ ኣብ ናይ ፍልስፍና መወከሲታት ኣይሰኣንን እዩ። እንተ ኾነ ስነ-ፍልጠታዊ መወከሲታት ይቐልል። ብፍላይ ፊዚክስ ዝበሃል ዓውደ ትምህርቲ፡ ነዚ ተጻራሪ ባህሪ ናይ ነገራት ኣብ ዝተፋላለየ ክፋላት ይጥቀመሉ እዩ። ስሕበትን ድፊኢትን ዝብሉ ተጻረርቲ ባእታታት ንውሰድ። ሓደ ናቱ ክብደት ዘለዎ ኣካል ዝተወሰነ ሓይሊ ኣብ ልዕሊኡ እንተ ተፈጺሙ፡ ዓቕሚ ክብደቱ ክሳብ ዘፍቀደሉ ኣንጻራዊ ግብረ መልሲ እዩ ዝህብ። ነገራት ህላወኦም

ዘረጋግጹ ሓደ ነቲ ሓደ ብምቅዋም እዮም። መኪና ናብ ሰሜን እንተ ኸይዳ ፍሕፈሐ ናብ ደቡብ እዩ ኣንፈቱ፡ መኪና ናብ ደቡብ እንተ ተጠውየት ከኣ ናብ ሰሜን ይጥወ።

ዓውደ ፊዚክስ ንዝፈትዉ ሰባት ኣብነታት ምድርዳር ዘጸግም ኣይኮነን። ኤለክትሪክ ካብ ሓደ ማግኔታዊ ሓይሊ ይምንጩ ክበሃል ከሎ፡ እቲ ኤለክትሪክ ዝፈጥሮ ማግኔታዊ ሓይሊ ነቲ ቀዳማይ ማግኔት ንምቅዋም እዩ። እቲ ቀዳማይ ማግኔት ነቲ ኻልኣይ ማግኔት እንተ ሰሓበ ይደፍኦ፡ እንተ ደፍአ ድማ ይስሕቦ። እዚ ናይ ማግኔታት ናይ ምጽራር ባህሪ፡ ኣብ ባይታ ድማ ተጻረርቲ ጠባያት ይፈጥር። ብርሃን ዝነበረ ናብ ጸላም ይቕየር። ስለዚ ነገራት ንዝወርዶም ሓይሊ ብምጽራር እዮም ህላውነቶም ዘረጋግጹ። ካብቲ ተጻራሪ ባህሪ ድማ ተጋላባጢ ክስተታት ይውለዱ። እዛ ጸሓይ ብምዕራብ ምስ ከደት መሬት ይጽልምት። ነቲ ዑደት እንደገና ኣቐጺሉ ንድሕሪት ናብቲ ትማሊ ዝወዓሎ ዝመልስ ሓይሊ ስለ ዘሎ ግና፡ እንደገና ንንግሆኡ መሊሳ ትበርህ።

ምናልባት ከም ፊዚክስ ንዝኣመሰለ ባህርያዊ ስነ-ፍልጠት እንተ ጸላእናዮ ድማ፡ ቀለልቲ ማሕበራዊ ክስተታት ብኣብነት ክንጥቀም ዘጸግም ኣይኮነን። ብዛዕባ ፍቕራዊ ዝምድናታት ንእስነት። ነገረ ወድን ጓልን ኣልዒልካ ምዝታይ፡ ኣብ ኩሉ እዋናትን ኣብ ኩሉ ቦታታትን ጥዑም እዩ። መንእሰያት ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ነንሕድሕደን ጕርሒ ክተዓዳደላ እንከለዋ፡ ነዚ ናይ ተጻራርነት ባህሪ ስለ ዝግንዘባኦ፡ ንኣወዳት ኣብ ቍጽጽረን ንምእታው ዝጥቀማሉ ሜላ ኣሎ። "ዝኾነ ወዲ ንፍቕሪ እንተ ሓቲቱኪ፡ ተቓዳዲምኪ ገጽ ኣይተርእይዮ። ክትርሕቅዮ እንተ ፈቲንኪ ባዕሉ ከሃድነኪ እዩ። ተቓዳዲምኪ ኩሉ ነገርኪ እንተሂብክዮ ግና መንዩኪ ክኸይድ እዩ።" እዚ ካብ ክዉንነት ዝነቅል ምኽሪ እዩ። ብወገን ኣወዳት'ውን እንተኾነ ተማሳሳሊ ዛንታታት መሊኡ እዩ። "ጓል ኣብ ልባ ንኽትእትወካ ብዙሕ ክተቃባጥረላ የብልካን።" ዝብሉ ኣውዳት መሊኦም እዮም። ኩሉ ድሌትካ ንምርካብ ዝግበር ብልሓታት ድማ፡ ካብ ባዶ ተበጊሱ ኣይተማህዘን። እንታይ ደኣ ነገራት እንተሪሐቕካዮም ዝቐርቡኻ፡ እንተለጉብካዮም ድማ ዝሃድሙኻ ምዃኖም ብምግንዛብ እዩ። ነዚ ቀመር ናይ ተጻራርነት ተጠቒምካ ድማ፡ ብሰላም ህይወትካ ትመርሕ።

ጉዳይ ሰላምን ኲናትን፡ እቲ ኻልእ ክነስተማቕሮ እንኽእል ኣርእስቲ እዩ። ንሰላም ኲናት የምጽኦ፡ ከምኡ'ውን ኲናት ኣብ ግዜ ሰላም እዩ ዝጥኝእ። እቲ ኲናት ብርቱዕ እንተ ኾይኑ ኸኣ ብርቱዕ ሰላም የምጽእ። ሓደ ከባቢ ሰላም ሰፊንዎ ንነዊሕ ዓመታት እንተቐጺሉ፡ ኣብ መወዳእታ ኲናት ጥዑም ጥዑም ዝጥዕሞ ወለዶ ይመጽእ'ሞ ነቲ ፈቲንዎ ዘይፈልጥ ኲናት ንኽፍትኖ ኣብ ቀንጠብጠብ ይኣቱ። በዚ ድማ ኲናት ይውለድ። በቲ ሓደ ሸነኽ ድማ፡ ብርቱዕ ኲናት ብዘይ ዕረፍቲ ኣብ ዘላደየ ከባቢ፡ ንሰላም ብኸቢድ ሃረርታ ዝምነይዎ ወለዶ ይፍጠሩ። ስለዝምነይዎ ድማ ይፈጥርዎ። ነብሲ ወከፍ ወለዶ ብቕድሚኡን ብድሕሪኡን ንዘለዉ ወለዶታት ከም ዝበልጾም ስለ ዝኣምን ህላውነቱ ብምቅዋም እዩ ዘንጸባርቕ። ወለዶታት ነንሕድሕዶም ክጻረሩ ይነብሩ። ብኸምዚ ኣገባብ ድማ፡ ነገራት ካብን ናብን እናተባራረዩ ይጓዓዙ።

ታሪኽ ዓለምና ካብዚ ክልተ ጥርዝታት ኣይወጽእን'ዩ። እቶም ኣብ ኲናት ዝያዳ ዋጋ ዝኸፈሉ፡ ኣብ እዋን ሰላም ልዕሊ ብጾቶም ንምዕባለ ይባላሓቱ። ጀርመን እትበሃል ሃገር ኣብ ካልኣይ ኲናት ዓለም ልዕሊ ኹለን ኣብ ከባቢኣ ዝነበራ ሃገራት ሓመድ ልሒሳ። ስዒቡ ኣብ ዝቐጸለ ዓመታት ድማ፡ ልዕሊ ኹለን ኣብ ከባቢኣ ዝነበራ ሃገራት ቑጠባዊ ዝላን ምብልሓትን ኣርእያ። ድሕሪ'ቲ ኲናት፡ ኣዝዩ ሰላማዊ ዝኾነ ሕብረተሰብ ስለ ዝወነነት ብቕዓት ዘለዎ ምዕባለ ኣመዝጊባ። ሕጂ ድማ ግዜ ተገምጢሉ በቲ ደኺሙ ዝጸንሐ ጎድና ይፍትና ኣሎ።

ኣብ እዋን ሰላም፡ ናይ ኲናት ሃቐነ ንኽለዓዓል ዘገድድ ጠንቂ፡ ኣብ ውሽጢ ወዲ-ሰብ ኣስኪኡ ዝጸንሐ ተጻራሪ ባህሪ እዩ። እቲ ሓደገኛ ስምዒታውነት ነቲ ኣብ ነዊሕ መስርሕ ዝተጠርየ ርትዓዊ ኣተሓሳስባ ይፈታተኖ። ካብ ምፍትታን ሓሊፉ ድማ ኲናት ይውልዕ። ኲናት ክውልዕ ከሎ፡ ዝስዕሮ ኣካል ኣብዛ ዓለም ዘሎ ስለ ዘይመስሎ እዩ። ኣብ ብርቱዕ ስምዒት ንዝርከብ ሕብረተሰብ፡ ሃመማን ጽንጽያን ኣባኢሶም ቅጫኦም ዘብስሉ ናይ ኲናት ሃዋርያት እንተተፈጥሩ ኣየገርምን።

ብኣንጻሩ ብመሪር ኲናት ዝሓለፈ ሕብረተሰብ፡ ብርትዒ ንኽምእዘን ዝቐለለ እዩ። ኣዝዩ ሓያል ዝኾነ ርትዓዊ ኣተሓሳስባ ኣብ እዋን ሓያል ኲናት ይጥረ። ወዲ-ሰብ ናብ ጥቓ ሞት ዘቕርቦ ክውንነት እንተተፈጢሩ ኣእምሮኡ ኣዝዩ ይሰርሕን ልዕሊ ዓቕን ይሓስብን። እቲ ሓሳብ ብግደኡ ንወዲ-ሰብ ሓያል ይገብሮ። በዚ ድማ ንዓለማውያንን ኣድማሳውያንን ክውንነታት ልዕሊ ማንም እዋን ይርድኦም። ስለዚ እዮም ከኣ፡ ካብ ሓደ ብኹናት ዝላደየ ኣከባቢ፡ ኣማእዘንቲ ፈላስፋታት፡ ተማራመርቲ ስነ-ፍልጠተኛታት፡ ናይ ሰላም ኣማኸርቲ፡ ናይ ኢንዱስትሪ መራሕቲ፡ ዓሞቕቲ ስነ-ጥበበኛታት... ዝኣመሰሉ ሰባት ዝፈርዩ። እቲ ዝርዝር ኣዝዩ ብዙሕ እዩ። ገጠምቲ፡ ቀረጽቲ፡ መማህራን፡ ሃንደስቲ፡ ወዘተ እናበለ ይቕጽል። ድሕሪ ካልኣይ ኲናት ዓለም፡ ኣብዛ ዓለምና ዝተሰርሐ ስነ-ጥበባዊ ስራሓት ማእለያ የብሉን። ንኹሉ ኣጠቓሊልና እንተ ተገንዚብናዮ ድማ፡ በቲ ናይ ተጻራርነት ሕጊ መሰረት፡ ከም ካልኣይ ኲናት ዓለም ዝኣመሰለ ኣሰቃቒ ተርእዮ እንደገና ንኸይድገም ብምሕሳን እዩ - ተሰሪሑ።

ምስዚ ናይ ተጻራርነት ሕጊ ተታሓሒዙ ዝንጸባረቕ ሓደ መሰረታዊ ኣምር ድማ ኣሎ። ንዓቕሚ ዝምልከት ጉዳይ እዩ። እቲ ኣምር፡ "ዓቕን ናይ ሓደ ክስተት ብዓቕን ናይቲ ቅድሚኡ ዝነበረ ኣንጻራዊ ክስተት ይጽሎ።' ዝብል እዩ። ሓደ ኣካል ብመጠን'ቲ ንታሕቲ ዝተነቑቶ እዩ ንላዕሊ ብጸብለልታ ዝወጽእ። ብኻልእ ገጽ ድማ፡ ክንድቲ ዝሓኾሮ ኣስካላ ንታሕቲ ይንቆት።

ሮማዊ ግዝኣት፡ ዓለምና ኣብ ታሪኻ ካብ ዝረኣየቶም ዓበይቲ ስልጣኔታት ሓደ እዩ። ብዝርጋሐኡ፡ ንውሓት ዘመናቱ፡ ዓይነታት ትሕዝቶኡ፡ ልሉይ ስልጣኔ እዩ ዝነበረ። "ሮም" ዘይብል የልቦን። ብኣንጻሩ ድሕሪ ውድቀት ግዝኣት ሮማ፡ ክንደይ ጸላም ዝዓብለለን ምዉታት ኣማኢት ዓመታት ሓሊፈን

ንታሪኽ ምውካስ ይከኣል እዩ። “እቲ ዳሕራይ ኣብ ማእከላይ ዘመን ዝመጸ ናይ ምብርባር እዋን፡ ክንደይ ዘመናት ምስ ሓለፈ ተቐልቂሉ፧” ኢልካ ምሕታት’ውን ጽቡቕ እዩ።

በቲ ኻልእ ገጽ እንተረኣና፡ ታሪኽ ዘሐጕስ ክፋል ኣይሰኣኖን እዩ። ኣብ ዳግማይ ምብርባር፡ ካብቲ ቐዳማይ ንላዕሊ ከምትዘልል ይነግረካ። በዚ መሰረት፡ እዚ ሎሚ ዘሎናዮ ስልጡን ዝበሃል እዋን ካብ ሮማዊ ግዝኣት ኣዝዩ ይዓቢን ብዝርጋሐኡ ይሰፍሕን። ምኽንያቱ እዚ ናይ ሎሚ ስልጣኔ ድምር ተሞክሮ ናይ ብዙሕ እዋናት ሓቝፉ ክብገስ ስለዝኸኣለ። ካብዛ ዘሎናያ ነጥቢ ሓሊፍካ ክትግምት ምስ እትፍትን ግን፡ ካልእ ድቦላ ዝኾነ ብደሆ ይገጥመካ። ድሕሪዚ ዘሎናዮ መዋእል ወዲ-ሰብ ክፈጥሮ ዝኽእል ዓይነትን ዓቐንን ውድቀት፡ ኣብዛ ወረቐት ንኽጸሓፍ ዘይምረጽ እዩ። ኣብ ዓለማዊ ታሪኽ ስልጣኔ፡ እቲ ንመዋእል ዝኸደ ባህሪያዊ ሕጊ ናይ ተጻራርነት ሓሶት ክኾነልካ እትምነየሉ እዋን እምበኣር፡ ከምዚ ዘሎናዮ ዝኣመሰለ እዋን እዩ።

እንተ ኾነ ንሕና እዚ’ውን ንእሽቶ መተንፈሲ ኣይንስእኖሎን ንኸውን ኢና። ኣብ’ዘን ዝሓለፋ ልዕሊ ክልተ ሚእቲ ዓመታት ምዕራባዊ ዓለም ነቲ ዝተረፈ ክፋል ዓለም ሓያለይ ሰጕምሉ ጸኒሑ። እቲ ዝተረፈ ክፋል ዓለም ግን ብተዛማዲ ኣብ ሕማቕ ጸኒሑ። ብፍላይ ኣብ ኣፍሪቃ እቲ ህይወት ተገዲዑ ጸኒሑ። ብሕሱም መግዛእቲ፡ ድሒሩ ብዝሰዓበ ዘይቀጥታዊ መግዛእቲ፡ ኣብ ልዕሊኡ ድማ ድንቍርና፡ ወዘተ። ሕጊ ተጻራርነት ንዝፈልጥ ሰብ፡ እዘን ጸገማት እዚኣተን ንኽንብበን ዘተስፍዋ እየን። ኣንጻር ድንቍርና እንታይ ድዩ፧ ኣንጻር መግዛእቲ’ኸ፧ ኣብ’ዚኣ ተሐጒስ ነጥቢ ተረኺባ። “እንቋዕ በሊዖም ምስ ጸገቡ፡ ከም መዛናግዒን መሸጣ ኣጽዋርን እንተኾኖም ብምባል፡ ኣብ ልዕሊ ዘርኢ ወዲ ኣዳም ኲናት ዝውልዑ ወለዶታት ኣይወለዱና፡” ዘብል እዩ።

ኣብ’ዚ እዋን’ዚ ዝተፋላለዩ ናይ ምዕራባዊ ዓለም መራሕቲ፡ ብዝናን ብትሕዝቶን ልዕሊ ንቡር ኣዕቢና እንሪኦም፡ ንሕና ኣብ’ዛ ዘሎናያ ቦታ ኰንና ዘይንጽበዮ ተግባራት ክፍጽሙ እንተረኣናዮም፡ ናይ ነገር ኣጋጣሚ ኣይበሃልን። እቲ ንሕና ብሰብኣዊ ባህርያትና ክንግንዘቦ እንኽእል ነገራት፡ ክረኣዮም ከምዘይክእል ክንኣምን ኣሎና። ዘዕበዮም ክውንነት ንዝተፋላለየ ኣነባብራታት ዓለም ክርድኡ ስለ ዘይሕግዞም እዮም ከምኡ ዝገብሩ። ኣብ መወዳእታ፡ እቲ ዝፍጽም ተግባራት ካብቲ ውጹዓት ወገናት ክጻወርዎ ዝኽእሉ ንላዕሊ ክበጽሕን ጠንቂ ውድቀት ክኸውንን ግዴታ እዩ። ሕጊ ተጻራርነት ኣብዚ’ውን ዝምሕር ኣይኮነን።

ሕጊ ተጻራርነት ብዝተፋላለየ ኣብነታት ክንርእዮ ፈቲንና። “ነዚ ኣምር’ዚ ምፍላጥና ንምንታይ ይጠቕመና፧” ዝብል ሕቶ እምበኣር፡ መደምደሚ ትሕዝቶ ናይ’ዚ ሓጺር ጽሑፍ ክኸውን እዩ። ድሕሪ ምውዳቕ ምትንሳእ ከምዘሎ ዝፈልጥ ኣካል ብዝወደቐ ኣይተርፍን። ድሕሪ ምጽልማት ምውጋሕ ከምዘሎ ዝፈልጥ ኣእምሮ ተስፋ ኣይቆርጽን። ድሕሪ ኲናት ሰላም ከምዝመጽእ ዝኣምን ወገን ዕላማኡ ኣይስሕትን። ብሓጺሩ ኩሉ’ቲ ዘይትደልዮ ነገራት ነንሓድሕዱ ተጓቲቱ፡ ብዙሓት ዘድልዩኻ ነገራት ተሰኪሙልካ ከም ዝመጽእ ምእማን፡ ምንጪ ጻዕርን ትግሃትን እዩ። ነዚ መሰረታዊ መትከል ህይወት እናተገንዘበ ዝዓቢ ኣካል፡ ዓወታቱ ዋላኳ ነዊሕ ጻዕሪ ዝሓቱ እንተኾኑ፡ እቲ መውረዲኡ መንገዲ ድማ ብኡኡ መጠን ኣዝዩ ርሑቕ ይኸውን። ስለዚ ንዝነውሐ እዋን ክቕጽል ዝኽእል ክዉንነት ክፈጥር ኣኻእሎ ይህልዎ።

ኣብቲ ሓደ ጫፍ ንዘለዉ’ኸ፡ እዚ ዓይነት ፍልጠት ንምንታይ ክጠቅም ይኽእል ይኸውን ዝብል በዳሂ ሕቶ ኣሎ። ኣብ ብርሃን ንዘሎ ወገን፡ “ጸልማት ክመጽእ ስለ ዝኾነስ ተጠንቀቕ፡” እንተበልናዮ ንምንታይ ይጠቕሞ፧ ኢልና ከም ምሕታት እዩ። ወዮ ደኣ ኣብ ዓወት ኣለኹ ኢሉ ንዝኣምን ኣእምሮ ናይ ካልኦት ሓሳባት ንምቕባል ዓቕሙ ኣብ ዝተሓተ ደረጃ ስለዝወርድ ኣየቕልበሉን’ዩ እምበር፡ ብዙሕ ምጠቐሞ። እንተወሓደ ነቲ ዘይተርፍ ውድቀቱ ከዳናጉዮ ይኽእል ይኸውን። ወይ’ውን ኣዋድቓ ንኸጸብቕ ይሕግዞ።

ኣብ ሕብረተሰብና ንሕጊ ተጻራርነት ዝግንዘብ ኣበሃህላታትን ምስላታትን መሊኡ ኣሎ። ንኣብነት መኣዝኑ ንዘሰሓተ ነገር ንምእራም ናብ ንቡር መንገዱ ንምምላስ ካብ ዝበሃላ እዘን ዝስዕባ ምስላታት ነስተውዕለለን። ነቲ ዝጠቐስናዮ ሕጊ ብግቡእ ዘንጸባርቓ እየን።

“ጽጋብ ትወልዳ ንእኪት”
“ርኣዩኒ ርኣዩኒ፡ ሕብኡኒ ሕብኡኒ የምጽእ”
“ትዕቢት ትቕድማ ንውድቀት” . . . ወዘተ።



# ስነ ስርዓት መንእሰያት

## መሰረት ሃገራዊ ዕብየት፡ ድሕነትን ክብረትን

**ስምኦን ወልደሚካኤል**

ዕብየት፡ ድሕነትን ክብረትን ዘይምነ ህዝቢ የለን። ከምቲ ሓረስታይ ብትምኒት ጥራይ ስርናይ ዘይሓፍስ ብትምኒት ጥራይ ናብ ደረጃ ዕብየት ዝበጽሐ ህዝቢ ኣብ ታሪኽ ኣይተራእየን። ሃገራዊ ዕብየት፡ ድሕነትን ክብረትን ዝጨበጡ እቶም ንዕብየት፡ ድሕነትን ክብረትን ዝበቅዕ ሞያ ዝገበሩ ጥራይ እዮም። ሃገራዊ ዕብየት፡ ድሕነትን ክብረትን ኣብ ስነ ስርዓት ናይ መንእሰያትዩ ዝምርኮስ። ሃገራት፡ ምዕባለኣን ኮነ ድሕነተን ኣብ ሓይሊ መንእሰይ ከም ዝምርኮስ ብምእማን ንብቕዓት መንእሰያት ንምዕባይ ኣብ ቅድሚት ሰሪዐን ይሰርሓሉ። ብቕዓት ሓደ መንእሰይ ኣብ መንጎ ብዙሓት ረቛሒታት- ብኣካላዊ ትሪ፡ ኣእምራዊ ብርትዐ፡ ብዝውንኖ ትምህርትን ሞያን ክልካዕ ዝኽእል'ኳ እንተ ኾነ ብዝያዳ ግን ብዝተላበሶ ስነ ስርዓት'ዩ ዝልካዕ።

ሸለልትነት፡ ሓሶት፡ ጉድለት ተጻዋርነት፡ ዘይምትእምማን፡ ጥሕሰት ሕጊ፡ ዓቕሊ ምውሓድ፡ ኣሉታዊ ኣተሓሳስባ፡ ጥልመት፡ ስስዐ፡ ኣምሰሉኑት፡ ወዘተ ዝኣመሰሉ ባህርያት ዝዓብለልዎ ሕብረተሰብ ንቕድሚት ፍሕት ክብል ትጽቢት ዝግበረሉ ኣይኮነን። ስድነት ከም ርእሱ ዝኸኣለ ኣርእስቲ ተፈልዩ ክግለጽ ዝከኣል'ኳ እንተ ኾነ ካብ ቀንዲ ኣርእስትና ከይኣልየና፡ ንግዚኡ ጉድለት ስነ ስርዓት ብምባል ክንሓልፎ ኢና።

ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣብ ዘመነ መግዛእቲ ብዝተፈላለዩ ገዛእቲ፡ ድሕሪ ናጽነት ከኣ ግዳይ ብዓል ብዙሕ መልክዕ ተጻብኦታት ብምኳኑ ካብ መኸተን ቃልስን ኣይተኣልየን። እዚ ውሑድ ህዝቢ ኣብ እዋን ግጥም እናሰሰነ ጸላእቱ ክብትን ዝኽኣሎ ጥቡብ ስነ ስርዓቱዩ። ስርዓት፡ ዋልታ መኸተና ንኺይብሳዕ ዝድርዕ፡ ጽንዓትና ንኺይክማህ ዘጽንዕ፡ ሓድነትና ንኺይነቅዕ ዘስጥም ኣሒያሊ ባይታ ኾይኑ ኣገልጊሉ። ህዝቢ ኤርትራ ናብቲ ክበጽሖ ዝሓለኖ እናበጽሐ እዩ ጸኒሑ። ብዛዕባ ቅልጣፈ (ቀስን ናህርን) ጉዕዞኡ ዝተፈላለየ ትንታነታት ክወሃብ ይኽእል ይኸውን፣ ብዛዕባ ኣንፈት ጉዕዞኡ ግን ዘዛርብ የለን። ጉዕዞ ኤርትራ ብስነ ስርዓት ዝተሰነየ ብምኳኑ ኣንፈት ምስሓት ኣጋጢሙ ኣይፈልጥን። ኣብ ጉዕዞ ዘለካ ቅልጣፈ ኣገዳሲ'ኳ እንተ ኾነ ልዕሊ ፍጥነት ጉዕዞ ግን ኣንፈት ጉዕዞ'ዩ ወሳኒ።

መጻኢ ሓደ ሃገር፡ ህዝባ ብእኩብ ብዘንጸባርቖ ባህርያት'ዩ ዝውሰን። ኤርትራ ሓጺናዊ ዲስፕሊን፡ ሓያል መንፈስን ዘይሰዓር ስነ ኣእምሮን ዘለዎም መንእሰያት ከተፍሪ ሳላ ዝበቕዐት ንሰብ ይኹን ንባህሪ ኣይተንበርከኸትን። ህላወን ቀጻልነትን ኤርትራ ኣብቲ ኣብ ስነ ስርዓት መሰረት ገይሩ ዝተሃንጸ ሓባራዊ ኤርትራዊ ስነ ኣእምሮ ዝሰረተ እዩ።

ሓደ ህዝቢ ከድምዕ ኮነ ክምልከዕ ዘስፈኖ ስነ ስርዓት ወሳኒ ግደ ኣለዎ። ሕብረተሰብና ብናይ ትግረ ምስላኡ 'ግርሙት ዕጨይ ቀጠፍ፣ ግርሙት ኣደም ኣደብ' ማለት 'መልክዕ ገረብ ቆጽሊ፡ መልክዕ ሰብ ዓቕሊ' ክብል እንክሎ ስነ ስርዓት ግርማን መልክዕን ሰብ ምኳኑ ብምርዳእ እዩ። "ስነ ስርዓት ዘይብሉ ህዝቢ ጨው ከም ዘይብሉ ምግቢ" ዝብል ምስላ ትግርኛውን ንስነ ስርዓት ምስ ኣመቃሪ ቀመም ኣማዕሪዎ ይርከብ። ብተወሳኺ 'ካብ ኣቦ ዝሰኣነ፣ ጠባይ ዝሰኣነ የደንግጽ' ኢሉ ብምምሳል እሩም ጠባይ ምስኣን እቲ ዝዓበየ ወጽዓ ምኳኑ ይነግር። ስርዓት ምጉዳል ንስድነት ወይ ስነ ምግባራዊ ጉድለት፡ ዓቕሊ ጽበት፡ ቅጥፈት፡ ሕንከት ኣልቦነት፡ ገበናዊ ዝንባለ፡ ብልሽውና፡ ኪነሚን (ሓዲገመዲግነት)፡ ምብሕጓግ ክብርታት ስለ ዘቃልዕ ኣሳልጦ ወይ ኣድማዕነት ክረጋገጽ ኣጸጋሚ ይገብሮ።

እቲ ኣብ ጥርዚ ምዕባለ ኣለኹ ዝብል ምዕራባዊ ስልጣነ ኣብ ትሕቲ ዝወሓደ ድሕነት፡ ሻቕሎት፡ ፍርሒ፡ ስክፍታ፡ ቅልውላው ዝነብር ሸቐኑር ስልጣነ ምኳኑ ብግብሪ ይርአ ኣሎ። ምዕራባዊ ስልጣነ ኣብ ምዝመዛ፡ ምትላል፡ ዕብለላ ዝተመስረተ ስለ ዝኾነ ስነ ምግባር ክኸስከስ ኣይጸንሐን። እቶም ቀንዲ ንደቂ ሰብ ውሕስነት፡ ድሕነት፡ ቅሳነት ክህብዎ ዝኽእሉ ከም ስነ ምግባርን እምነትን ዝኣመሰሉ ነገራት ኣብ'ቲ ስርዓት ንኣሰር እውን የለዉን። ኣብ ትሕቲ'ዚ ስልጣነ'ዚ ዝተመልመሉ መንእሰያት ቅጭ ዝመጾም፡ መጻበብቲ ዓቕሊ፡ ኣህለኽቲ ቁጠባን ደሞክራስን እናተባህሉ ይግለጹ ኣለዉ። ማሕበረሰብ ዓለም ልዕሊ'ቲ ዘንጸላልዎ ዘሎ ቁጠባዊ ምንቁልቛል በቲ ኣብ መንእሰያቱ ዝገሃድ ዘሎ ሞራላዊ ምንቁልቛል ዝወርዶ ዘሎ ሃስያ ይዛይድ።

መግዛእቲ ንኽብርታት ሕብረተሰብ ኣፍሪቃ ደምሲሱ ዘተኣታተዎ ነውርታት ቀሊል ኣይኮነን። ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ነቲ ኣብ ዘበነ መግዛእቲ ዝተተኽለ ነውርን ስድነትን በንቕሓን ክብርን ስነ ስርዓትን ክተኽላ ኣይከኣላን። ንሓደ ሕብረተሰብ ምስ ባህላዊ ክብርታቱ ክትገዝኦ ስለ ዘይትኽእል ገዛእቲ ሓይልታት ቀዳማይ ዕላማ ዝገበርዎ ምብታን ወይ ምድምሳስ ክብርታት ሕብረተሰብ ኣፍሪቃ'ዩ። ሓድሕድ ምክብባርን ምትእምማንን ብምትፍናንን ምጥርጣርን፡ ኣደብ ብዝርገት፡ ዝተጠርነፈት ስድራ ቤት ብዝተበተነት ስድራ ቤት፡ ዘይናትካ ዘይምድላይ ብስርቅን ዝሙትን፡ ቅንዕና ብቕጥፈት፡ ሓርኮትኮት ብሓልከስከስ፡ ኩርዓት ብስክፍታን ነብሰ ምትሓትን፡ ፈጠራውነት ብምቕዳሕ ወይ ርዕመት ንምልዋጥ ተዓጢቖም ሰሪሖምሉ እዮም። ከም ሳዕቤኑ መንነቶም ፈንፊኖም፡ ኤውሮጳዊ ቛንቛ፡ ስማት፡ መልክዕ፡ እምነት ዝተላበሱ

ምስ ኑብሶም ዝተጸላሉ ኣፍሪቃውያን መንእሰያት ዉሑዳት ኣይኮኑን።

ሕብረተሰብ ኤርትራ ካብ ጥንታዊ ስልጣነኡ ኣትሒዙ ዘወርጸጾ ስልጡን ባህሊ ለቢሱ ንዘበናት ብማዕርግን ክብርን ዝተኻዕዘ ህዝቢ'ዩ። ካብ ስግር ባሕርን መረብን ዝመጹ ወረርቲ፡ ካብዚ ንቡርን ተፈጥሮኣውን ኣካይዳኡ ከንደልህጽዎ ደረቕ ሓይልን ስዉር ሜላን ሓዊሶም ኣበርቲዖም ሰሪሖም እዮም። እንተኾነ ግን ኣብቲ ቅጭን መርበብ ባህላዊ ዓለባ ህዝቢ ኤርትራ ርስሓት ክጽይቑኺ እንተ ኸኣሉ ክቕንጥጥዎ ወይ ከዕንውዎ ኣይተኻእሎምን። ሰውራ ኤርትራ፡ መግዛእቲ ዝላሕመጾ ደገል ሓጺቡ ንባህላዊ ክብርታት ህዝቢ ኤርትራ ኮሊዕዎዩ። ከም ውጽኢቱ፡ ህዝቢ ኤርትራ ምስ ጥንታዊ ባህሉ፡ ታሪኹን ፍሉይ መንነቱን ከይተባተኸ ብሓባራዊ ተስፋ ተሰንዩ ንመጻኢ ይኸዶ ኣሎ። ሰውራ ኤርትራ ንኣካላዊ ህላወ መግዛእቲ ጥራይ ኣይኮነን ካብ ገጽ መሬት ኤርትራ ከም ዝጽረግ ገይሩ። ብተወሳኺ፡ ገዛእቲ ከልግብሉ ዝፈተኑ ነውርን ስድነትን ኣልጊሱ፡ ንጥንታዊ ግርማን መልክዕን ህዝቢ ኤርትራ መሊሱ'ዩ።

እቲ ኣብ 1994 ዝተዳለወ ሃገራዊ ቻርተር ኤርትራ መግዛእቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዘውረዶ ብርሰትን ዕንወትን ገምጋም ድሕሪ ምግባር "እቲ ዝኸፍኣን ንምፍዋሱ ዝበርትዐን ኣብ ሕብረተሰብና ዘስረቦ ድሑርን ኣነዋርን ባህሊ ገዛእቲ ኢትዮጵያ'ዩ። እቲ ከም መለለዪ ኤርትራዊ ባህሊ ንቕጽርን ንኾርዓሉን ዝነበርና ትግሃት፡ ቅንዕና፡ በብሞያኻ ዝበለጸ ስራሕ ንምስራሕ ምዕጣቕ፡ ሓርኮትኮት ምባል፡ መሃዝነት፡ ካብ ሰብ ምጽባይ ዝዓበየ መርገም ብጻዕርኻ ምንባር ድማ ዝዓበየ ጸጋ ምቑጻር፡ ተዳኺሙ ጎቦ፡ ምጥፍፋእ፡ ብሕማቕ ስራሕን ትሑት ኣገልግሎትን ዝዓበየ መኽሰብ ንምርካብ ህርድግ ምባል፡ ጸጋዕተኛነት፡ ኩሉ ነገር ክግበረልካን ክወሃበካን ምጽባይ" ገኒኑ ኣሎ፡ ብምባል ኑቲ ብመግዛእቲ ዝተዘርገ ባህሊ ዳግም ንምውዳን ባህላዊ ትንሳኤ ከም ዘድሊ ብንጹር ኣቐሚጥዎ ኣሎ። ሃብታም ባህላዊ ውርሻናን ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘማዕበልናዮ ስልጡን ልምድታትን መሰረት ብምግባር ፍቕሪ ሃገር፡ ኣኽብሮት ወዲ ሰብ፡ ማዕርነታዊ ምሕዝነት ደቂ ኣንስትዮን ደቂ ተባዕትዮን፡ ፍትወት ሓቅን ፍትሕን፡ ምኽባር ሕግን ስነ ስርዓትን፡ ፍቕሪ ስራሕ፡ ርእሰ ምትእምማን፡ ርእሰ ምርኮሳ፡ ክፉት ኣእምሮን መሃዝነትን ዝመለለይኡ ኤርትራዊ ባህሊ ክምዕብል ራእይናን ዕላማናን ምዃኑ ይገልጽ።

ኤርትራ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ኲናት ተኣምር ሰሪሓ ዕላማኣ ክትጭበጥ ዝኸኣለት ብሳላ'ቲ ብህዝባን ተጋዳላይን ዝተንጸባረቐ ስነ ስርዓት እዩ። ነዚ ተኣምር'ዚ ኣብ ሰለማዊ ምህናጽ ሃገር ክንደግሞ ሕጂ እውን ስነ ስርዓት ኣበርቲዕና ከነተግብር ኣሎና። መንእሰይ ወለዱ ከምቶም ዝቐደሙ ወለዶታት ኤርትራ ተዘካሪ ታሪኽ ሰሪሑ ወለዶኣዊ ሓላፍነቱ ክፍጽም ምእንቲ ባህላዊ ክብርታት ሕብረተሰብናን ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ዝተመስረቱ ሰውራዊ ክብርታት ክዕቅብን ከማዕብልን ኣለዎ። ንቑሕ፡ ዉፉይን ስሩዕን መንእሰይ ንምፍራይ ካብ ደረጃ ስድራ ቤት ክሳብ መንግስቲ ብንጥፈትን ውህደትን ክዓይሉ ዝግባእ ዕማም እዩ።

ስድነት ንግራት ድኽነት፡ ጸጥታዊ ዘይውሑስነትን ውርደትን ዘስዕብ ድኹዒ እዩ። ትህኪት፡ ሓሻሽነት፡ ጽግዕተኛነት፡ ዝሙት፡ ስኽራን፡ ግዙእ ወልፊ ምዃን፡ ጉድለት እምነት ወዘተ ተደማሚሮም ቁጠባዊ፡ ጸጥታዊ፡ ፖለቲካዊ ሽግር ንክኽሰትን ኪጋድድን ዝኽእሉ ጠንቅታት እዮም። ተዓዋትነት ናይ'ቲ ኣንጻር ድኽነት ዝእወጅ ኲናት ብብዙሕ መዳዩ ኣብ ስነ ስርዓትና እዩ ዝምርኮስ። እቲ ካንሰር ናይ ሃገራት ተባሂሉ ዝግለጽ ብልሽውና ንባዕሉ መግለጺ ስድነት እዩ። ብመገዲ ስነ ስርዓት ንኑብሶም መሊኾም ዝመላለሱ ተመሃሮ፡ መንእሰያት፡ ሰራሕተኛታት፡ ሰብ ሓዳር፡ መራሕቲ ወዘተ ዘይብሉ ሃገር ተስፋ ዘለዎ ኣይኮነን።

ንሓደ ሃገር ካብ ዘረባ ከቀባብሉ ዝውዕሉ ወረኛታት፡ ተጸቒጦም ዝጽበዩ ተበለጽቲ፡ ሰባት ዝኺድሉ መገዲ ዘጋዕዝዩ ሓንኮልቲ፡ ገጽ ሰብ ርእዮም ዝዛረቡ ሓሰውቲ፡ ቊምነገር ሰብ ዘቕልሉ ጸለሎ ቀባእቲ፡ ካብ ግብሮም ዘረባኦም ዝብርክት ኣምሰልቲ፡ እምነትን ጽንዓትን ዘይብሎም ተገላበጥቲ ወዘተ ዝኸፍእ ጸላኢ የብሉን። ሃገር ብሰረቕቲ ጥራይ ዘይኮነስ ብሓሰውቲ ውን ትዝመትን ትዓኑን ምዃና ክፍለጥ ኣለዎ።

ሰንኮፍ ኣተሓሕዛ ኣብ ጉዳያት፡ ላግጽን ሕጫጩን ካልኦት ነዚኦም ዝመስሉ ባህርያት ከም መንእሰያዊ ባህሪ መሲሎም ዝረኣይዎም ሰባት ኣለዉ። ሽሕጣንን ወደሳን፡ ጽልኣት ዕቱብነት፡ ታሪኽን ባህልን ሃገርካ ዘይምፍላጥ ግን ስንፍና'ዩ። ስንፍና ክትገብሮ ዝግበኣካ ዘይምግባር'ዩ ብምባል ትርጉም እንተሂብናዮ ስንፍና መግለጺ ስድነት እዩ። ከም ኤርትራዊ መንእሰይ ንጅኦግራፍ፡ ታሪኽ፡ ሕብረተሰብ ኤርትራ ዘይትፈልጥ እንተኾይንካ ንሚዛንእቲ ብዛዕባ ካልእ እትፈልጦ ዘፍኩስ'ዩ። ብዛዕባ ገዛእ ታሪኾምን ባህሎምን ቅንጣብ ሓበሬታ ዘይብሎም፡ ብዛዕባ ባህልን ታሪኽን ካልኦት ከዘንትዉ ዝብርሆም መንእሰያት ስሕት ኢሎም የጋጥሙኻ እዮም። እቲ ዝኸፍአ ከኣ ከም መግለጺ መጠን ፍልጠቶምን ዘመናውነቶምን ዝቖጽርዎ ምዃኖም እዩ። እዚ ብኣደኻ ገዲፍካ ሓትነኻ ምንፋቕ ክግለጽ ዝከኣል ሕማም ንብዙሓት መንእሰያት ከለክፍ እንተኽኢሉ ሳዕቤኑ ተጸዋሪ ኣይኮነን። ባህልኻን ታሪኽኻን ክትፈልጥ ዘይምህንጣይ ስሩዓት መንእሰያት ስለ ዘይገብርዎ መግለጺ ስድነት እዩ።

ሞራላዊ ትብዓት ናይ መንእሰያት ካልእ ትኹረት ዘድልዮ ጉዳይ እዩ። ሞራላዊ ትብዓት ማለት ንጽቡቕ ምንኣድን ምስዓብን፡ ንሕማቕ ከኣ ዓገብ ምባልን ምእራምን'ዩ። ሕማቕ እናረኣኻ ዓይንኻ ዓሚትካ ምሕላፍ፡ ጽቡቕ ነገር ርኢኻ ከኣ ኣብ ክንዲ ምድናቕ ምስትንዓቕ ናይ ጥዕና ኣይኮነን። ብኸምዚ ዝዓይነቱ ሕማም ዝተጠቕዐ መንእሰያት እናበርከቱ ምስ ዝኸዱ እቲ ሕብረተሰብ ኣብ ክንዲ እናተሓደሰን እናተመሓየሸን ዝኸይድ እናመሸመሸዩ ዝኸይድ።

ስድነት መቓብር ሰብኣዊ ክብሪ ውልቀሰብን ባህላዊ ክብርታት ሕብረተሰብን እዩ። ብስድነት ዝተጠቕዐ ሕብረተሰብ ጉልበቱን ጸጋኡን ኣብ ምፍሓር መቓብሩ እዩ ዘውዕሎ። ሞራላዊ ውድቀት መንእሰያት ምብትታንን ውድቀትን ሃገር ዘኸትል ሓደገኛ ሳዕቤን ስለ ዘለዎ መንእሰያት ካብ ጎደና ስነ ስርዓት ናብ ሽርጓና ስድነት ከይእለዩ ኣድህቦን ኣልያን መላእ ሕብረተሰብ የድሊ። ጻህያይ ኣብ እዋኑ እንተ ዘይተጻህዩ ንስርናይ ከኸርድድ ስለ ዝኽእል ኣብ መንእሰያት ንዘርኣ ጉድለት ስነ-ምግባር ብኣጋኡ ክልለን ክጽሀን ኣለዎ።

# ኣገናዕ!

ኣስቴር የማነ

'ኣገናዕ': ጽቡቕ ስራሕ ምስ እንሰርሕ ሞራልና ክብ ንምባልን ተተባቢዕና በቲ ሒዝናዮ ዘለና ናይ ዓወት መንገዲ ክንቅጽልን መታን፡ ብኹሉ ደላዪ ጽቡቕና እንነኣደላ 'ቃል' እያ። ናይ ወለድና እሞ ከኣ ፍልይ ዝብል እዩ። ልቦም ዝመልኣሎም ነገር ምስ እንገብር፡ በታ ንኣገናዕ ዝተሰደት ኢድና ስሒቦም ኢዮም ናብ ሕቑፎም ዘእትዉና። "ኣገናዕ!" ዝብል መጓሲ ምስ እንረክብ፡ ኢድና ሰዲድና ኣብቲ ዝተዘርግሐ ግናዕ ኢዱ ጠፋዕ ዝብል ድምጺ ክሳብ ዝፍጠር ብምህራም ሓድሕድ ኣእዳውና ብምጭብባጥ ክምስምስ እናበልና ምርቓናን ናእዳናን ንሓፍስ። እቲ ኣብ ኣእዳው ሓድሕድና ዝፍጠር ሙቐት ድማ ንውሽጥና ፋሕ ፋሕ ከም ዝብል ይገብሮ። ሞራልና ኽኣ እናተፈለጠና ንላዕሊ ገጹ ይውንጨፍ።

ኣገናዕ፡ ተራ ቃል ጥራይ ኣይኮነን። ከመይሲ፡ እዚ ቃል እዚ ንኒሕና ዘበርትዕ፡ ንናይ ምስራሕን ምትግባርን ወኒና ቀስቂሱ ዘበራብርን ብርቱዕ ሓይሊ ዝፈጥርን ናይ ምትብባዕ ቃል ስለ ዝኾነ። እስከ ሓንሳብ ምልስ ኢልና ክንደይ ግዜ "ኣገናዕ!" ተባሂልና ኣለና ክንዝክር ንፈትን። ጎሊሖን ክረኣያና ዓቢ ተኽእሎ ኣሎ። ከመይሲ፡ ኣብ ግዜ "ኣገናዕ" ዝስምዖና ስምዒታት ብርቱዕ ሓጎስ፡ ኒሕ፡ ሞራል.... ካብ'ቶም ናይ ካልእ ግዜ ኣዝዮም ፍልይ ዝበሉ ስምዒታት ስለ ዝኾኑ። ከምዚ ኢሉ ኸኣ ካብ ግዜ ህጻንነትና ጀሚሩ ክሳብ እዚ ሕጂ ዘለናዮ ግዜ ትርጉም ኣገናዕ ምሳና እናዓበየን ዝያዳ እናተረደኣናን ይኸይድ።

ኣገናዕ ካብ ካልእ ናይ ሰላምታ ምጭብባጥ ኣዝዩ ዝፈልያ ቀመማት ኣለዋ። ምጭብባጥ ኣለዋ፡ ሙቐት ኣለዋ፡ ምንዝናዝ ኣለዋ። በተን ንኣገናዕ ዝተሰደዳልካ ኣእዳው ምስ ተራ ምጭባጥ ስለዘይኮና ዝጭብጣኻ፡ ኣእዳውካ ክጥንክር ግድን እዩ። ኢድ ነኣዲኻ ብኽቱር ሓጎስ ኢድካ ጨቢጣ ነዝ ነዝ ከተብለካ ከላ ከመይ እቲ ኣብ ውሽጥኻ ደቂሱ ዘሎ ናይ ምግባር ሓይልኻ ኣይበራብርን። ሙቐት ብዘለዎ ኢዱ ዝጨበጠካ ነኣዲኻ፡ ሙቐቱ ናባኻ ሓሊፋ ከመይ ነቲ ደስኪሉ ዘሎ ናይ ምስራሕ ዓቕምኻ ኣምኪኹ ሸረኽሪኹ ኣየብሎን። ኣገናዕ ሰኒቑ ዝተበገሰ በዓል ውዑይ ደም መንእሰይ ድማ ኣየናይ መሰናኽል ደው ክብሎ ኢልና ንሓስብ።

ድሕሪ ኣገናዕ፡ እቲ "ሰሪሐ" ኢሉ ዕዮ-ገዝኡ ዓዪዩ ዝወደአ መሲልዎ ዝጸንሐ ሰብ፡ ብዝበለጸ ናይ ምስራሕ ሸውሃቱ ተኸፊቱ ዓወት ኣብ ርእሲ ዓወት ንምድርዳር ኒሕ ተቐኒቱ ይብገስ።

ዝጎዓዞ ጉዕዞ ድማ ሰለይ እናበለ ዘይኮነስ ብርእሰ-ተኣማማንነትን ምሉእ ሓይሉን ዝስጉም ስጉሚ ይኸውን። ስጉም... ስጉም... ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንምብጻሕ። "ኣገናዕ!" ዓጢቑ ዝተበገሰ ሰብ ከኣ ግድን እዩ ዝዕወት።

ሞራል፡ ብዝተፈላለዩ ነገራት'ዩ ዝህነጽ። ብተፈጥሮ፡ ሕብረተ-ሰብ፡ ባህሊ፡ ልምዲ..... ኢልና ድማ ክንጠቅስ ንኽእል። ንሞራል ናይ ሰብ ክብን ለጠቕን ከብሉ ዝኽእሉ ነገራት ድማ መሊኦም ኣለዉ። ንሕጂ ኑቶም ንምብርባርን ንምብርታዕን ዘሕግዙና ዘዕባታት ኣልዒለ ይዛረብ ስለዘለኹ ብዛዕባ እቶም ሞራልና ክብ ዘብሉልና ጥራይ ገለ ክብል።

ኣገናዕ፡ ንዝጽዕር ይግበኦ እዩ። ኣገናዕ፡ ጽዒሩ ዕዉት ውጽኢት ንዘምጽአ ናቱ እያ። ስለዚስ ኣገናዕ ክንብል እንታይ ይሕዘና፡ ዋላሓደ። ውጽኢት ናይ 'ኣገናዕ!' እዚ ልዕል ኢሉ ዝረኣናዮ ካብ ኮነ፡ 'ኢጃኻ' ምባል ዘጉድለልና የብሉን እሞ ንዘግበኦስ ነተባብዕ ደኣ። ደሓር ከኣስ፡ ኣገናዕ ክንብል ከለና እኮ እቲ ዝበሃል ዘሎ ጥራይ ኣይኮነን ደስታ ዝስመዖ። እቲ በሃሊ'ውን ዕጋበትን ሓጎስን ስለ ዝተሰመዖ እዩ ከምኡ ዝብል ዘሎ። ሓጎስካ እንተ ገሊጽካን ኣካፊልካን ከኣ ከም ዝብርክተልካ እየ ዝፈልጥ። ኣገናዕ ዘብለካ ደረጃ ከይበጻሕካ ኣገናዕ ምጽባይ ግን ኣይግድን። ኣገናዕ ተባሂልካ ብኡ ኣቢልካ ክትድቅስን ብናይ ሓንሳብ ዓወት ክትኑበርን ድማ ኣይግባእን። ከመይሲ ዝተወሃብካዮ ኣገናዕ በሊዕካ ደቂስካ ኣለኻ ማለት እዩ።

ኣገናዕ ኢሎም ዘይክእሉ፡ ተስፋ ዘይብሎም ሰባት ከኣ ኣለዉ። ካብ ከምዚኦም የድሕነና። ከመይ'ሲ ዳርጋ ዘየለዉ እዮም። ገሌና ኸኣ ኣለና፡ 'ኣገናዕ!' ክንብል ዓቕብ ዝኾንና። ኑቲ ካባና ንላዕሊ ዝነፍዐ ርኢና፡ ሕምቀትና ተገሊጹ ስለ ዝረኣየና እዩ መስለኒ፡ ብውሽጥና ንመንፈዓቱ እናኣመንናሉ ኣፍና ለጊምና ትም ንብል። ኣእዳው ካልኦት ሰባት እናጣቐዐ፡ ንሕና ግን እተን ኣእዳውናውን ባዕለን ስጉምቲ ወሲደን ከየጣቕዓ ዝፈራሕና ክንመስል ቆሊፍና ኣጣሚርናየን ኣስቅጥ ንብል። እቲ ሕማቕ ነገሩ ኸኣ ሕልናና ነቲ ጽቡቕ ነገር መመሊሱ እናኣዘከረ ስለ ዝወቕሰና ቅሳነት ንስእን። በንጻር እዚ፡ በቲ ዓወት ናይ ብጾትና ቅዱስ - ቅንኢ ምስ ዝስመዓና ግን እቲ ዓወት ናታቶም ንውሽጢና ስለ ዘበራብሮ ከምቲ ናታቶም ኣገናዕ እንብሃሎ ፍረ ንኽንፈሪ ኢና ንጽዕር።

ካብ ብቐልዑኡ ኣገናዕ እናሰነቐ ዝዓበየ፡ ዕድመ



መንእሰይ ምስ በጽሐ እንታይ ዓይነት ሓይሊን ሞራልን ክህልዎ ይኽእል ኢልና ንሕሰብ። መንእሰይ ምስ ኮነ ዝተጎናጸፎ ኣገናዕ ከኣ ክሳብ ዕድመ ዝደፍእ ከም ዘሳልዮ እዩ ዝረኣየካ። ዋላውን ኣካሉ ደኺሙ ምእዛዝ እንተ ኣበዮ ሞራሉ ግን ከምኣ ኢሉ ብመንእሰ'ዩ ይሽምግል። ከምዚኦም ዓይነት ሰባት ኣብ ከባቢና ስለ ዘለዉ ቅርብ ኢልና ምስጢር ዓወቶም ንሕተቶም እሞ ንጉዕዞና ዝኸውን ስንቂ ከስንቑና እዮም።

ብኣወንታዊ ዝኾነ ኣተሓሳስባ ተሰንዩ ጽቡቕ ሞራል ዝሓዘ ውሉድካ ኣብ ቤትካን ኣብ ሕብረተሰብካን ሰሲኑ ክትርኢ ከመይ ዘየብህገካ። መንእሰያትካ ናብ መንገዲ ምዕባለ ክቕልሱልካ እኮ ኩሉ ዝረኸቦ ጸጋ ኣይኮነን። ናይ ቀረባ ኣብነት ለብዒ ኮሮና ምስ መጸ ዝነበረ ኩነታት ኣለና። ኣብቲ ሽዑ እዋን፡ ኩሉ ሰብ በበታ ግዲኡ ዝገበራ 'ኣገናዕ!' ተብል እያ። ከምኡ ጌርና ኣእጃምና እንተ ዘይነልዕል ኔርና፡ ሎሚ እቲ ኣዕናዊ ዝኾነ ሕማም ክንደይ ካባና ፈልዩ ምሃለወ።

ምትብባዕ ብዝተፈላለየ መልክዕ ክኸውን ይኽእል እዩ። ካብ ክሊ ሞራላውን ንዋታውን ዓይነታውን ድማ ኣይወጽእን። ብንዋታውን ብዓይነታውን ሓገዝ ሂብካ ንሰብ ተበራቲዑ ንኽጽዕር ትሕግዞ እኳ እንተ ኾንካ፡ ዝያዳ ኩሉ ግን ነቲ "ክጉብር 'የ!" ዝብል ንያቱ ክብ እንተ ኣቢልካሉ ይምረጽ። ወላ'ውን ሕጽረት ናይ ዝኾነ ነገር (ንዋት) የጋጥሞ መሊሱ ስኑ ነኺሱ እዩ ዝጽዕር። ከመይሲ ብቕሊሉ ዝትንከፍ ሞራል ስለ ዘይሓዘ። እዚ፡ ባዕልና ዝፈተንናዮ ወይ'ውን ኣብ ከባቢና ዝረኣናዮ ሓቂ እዩ።

ናብ ኣገናዕ ዝወስደካ መሳልል ሒዝካ ክትከይድ ጸኒሕካ ክንስኻ፡ ሃንደበት ኣሳጉማኻ ከምቲ ኣብ ጎልጎል ትኸዶ ክትጉብሮ ኣይትኽእልን ኢኻ። ኣብ ዓቐብ ትኸዶን ኣብ ጎልጎል ትኸዶን ስጉምትታት ሓደ ዓይነት ክኸውን ተፈጥሮ ስለ ዘይፈቅድ። ናብቲ በጺሕካዮ ዘለኻ ዘብጻሓኻ ስጉምትታትካ ከተኽብረን እዩ ዘለካ። ኣብነት እስከ ንርአ። ወላ ደኣ ተማሂርካ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ብጻሕ እምበር፡ ቋንቋኻን ባህልኻን ገዲፍካ፡ ናብ'ቲ ዝተመሃርካሉ ቋንቋን ሕብረተሰብን እንተ ኣሻሪኻ፡ ኣገናዕ ኣይትምልከተካን እያ። ዝማዕበልካ ኰይኑ ስለ ዝተሰመዓካ ጥራይ፡ ነቲ መሰረቱ ዝኾነ ባህሉን ስነ-ምግባሩን ሸለል ክብል ዝርአ ሰብ ኣሎ። ፈጺሙ ዝርሕርሖ'ውን ኣበይ ክሰኣን ኢሉ። የግዳስ፡ መርገጺኻ ከየደልደልካ ንኽንደይ ግዜ ኢኻ እሞ ሰንደልደል ክይበልካ ወይ'ውን ክይወደቕካ ደልዲልካ ክትጸንሕ፤ ደላዪ ጽቡቕካ ሎሚዶ ጽባሕ 'ኣገናዕ!' ይብሎ እናበለ፡ ንስኻ ናብ ካልእ ከተላግስ ኣይግበኣካን። ከም ውጽኢቱ ኸኣ ነቶም መሰረቶም ፈሊጦም፡ ብግቡእ ኣደልዲሎም ብምርጋጽ፡ ኣብ ዝብጻሕ ዝበጽሑ 'ኣገናዕ!' ክትጫረቶም ኣይትኽእልን ኢኻ።

ኣገናዕ! ንኹልኻ ጾር ስድራኻ ከተብሪ ላዕልን ታሕትን ትብል ዘለኻ፡ ኣገናዕ! ንኹልኻ ብትምህርቲ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ንምብጻሕ ትጽዕር ዘለኻ። ኣገናዕ! ንኹልኻ ድሕነት ሃገር ኣውሒስካ ብልጽግቲ ኤርትራ ንምህናጽ እትጽዕር ዘለኻ። ኣገናዕ! ንኹልኻ ስንኻ ነኺስካ ንምዕባለ ገዛእ ርእስኻን ሃገርካን ትቃለስ ዘለኻ። ኣገናዕ! ንኹልኻ ባህልኻን መንነትካን ዓቂብካ ትኸይድን ተውርስን ዘለኻ። ኣገናዕ!








ንኹልኻ ኣንጻር ናይ ባህሊ ወራር ዓጢቕካ ዘለኻ። ኣገናዕ! ነቲ ንኹሉ ጥዕና ሕብረተ-ሰቡ ዘውሕስ ዘሎ። ኣገናዕ! ንኹሉ ነቲ ወለዶኡ ብፍልጠት ዝተጠርነቐ ንክኸውን ዝምህር ዘሎ። ኣገናዕ! ንኹሉ ነቲ ብስፖርት ስም ሃገሩ ዘጸውዕ ዘሎ። ኣገናዕ! ንኹሉ ነቲ ኣብ ምህናጽ ሃገር ዘሎ። ኣገናዕ! ንኹሉ ነቲ ስድራይ፡ ሕብረተ-ሰበይ፡ ሃገረይ ኢሉ ዝሓምም ዘሎ። ኣገናዕ! ንኹልኻ ዋሕስ ኳንካ እተውሕስ ዘለኻ መንእሰይ።

ኣገናዕ፡ ዕምቆት ትሕዝቶኣ ርኢናዮ ኣሎና። እቶም ክሳብ ሕጂ መቕረታ ኣስተማቒርናዮ ዘይንፈልጥ፡ ኣገናዕ ዘብለና ስራሕ ንስራሕ። ኣብ ህይወትና፡ ዋላ'ውን ሓንሳእ ትኹን ክንጥዕማ ኣለና ዝብል ርእይቶ እዩ ዘለኒ። እቶም መቕረታ ፈሊጥና፡ ዓቢ ራእዩ ሃልዩና ናብ ዕላማና ንምብጻሕ ተበጊስና ዘለና ናይ ለውጢን ዕብየትን መንእሰያት ድማ "ኣገናዕ!!!" ተቕሪባ ትጽበየና ኣላ'ሞ ሃየ ሕጂ ስንና ንነክስ።

ኑርዖ

# እንጂነር ኣዛክያ ኣልፈዮ
## መምህርን መሃንድስ ሕርሻን

◆ **መዓስን ኣበይን ተወሊድካ? ኣበይን ብኸመይን ዓቢኻ?**

ብ1984 ኩሉኩ ኣብ እተባህለት ንእሽቶ ዓዲ ተወሊደ። ኩሉኩ ካብ ከተማ ባረንቱ ንሸነኽ ደቡብ ኣስታት 25 ኪሎ ሜትር ርሒቓ ትርከብ።

ኣጋጣሚ ኾይኑ፡ ትውልድ ምስ በልኩ ጥዕና ኣይነበረንን። ዓለም ተጸዊጋ እያ ተቐቢላትኒ። ካብ ብሂወት ክቕጽል ዘይክቕጽል ዝነበረ ተኸእሎ ዝዓበየ እዩ ነይሩ። ኩሉ ስድራቤት ኣማውታ ከጸብቐለይ ጥራይ እዩ ዝምነ ነይሩ። ሂወት ክሳብ ትሓልፍ ምክንኻን ክግበረልካ ግድን ስለ ዝነበረ እንተ ዘይኰይኑ፡ ክሰርርዩ ዝብል ግምት ኣይነበረን፡ ኣብ ምሉእ ስድራቤት። ግድን ፈተነ ክግበር ስለ ዝነበሮ፡ ቅድም ናብ ባህላዊ ሕክምና ወሲዶምኒ። ኣይጠቐመንን። ከም ዘይጽንሕዎ የለን ካልኣይ ወርሒ ምስ መላእኩ፡ ጸባ ጡብ ኣይሰማምዖን ክይከውን ኢሎም፡ ገለ ሞት እንተ 'ቀላጢፈ ካብ ዝብል ሓሳብ እውን ክኸውን ይኽእል፡ ጸባ ጡብ ተኸልኪለ። ይኹንምበር ትንፋስ ምሕላፍ ዕጭ ሓንፈፉ።

ድሕርዚ ብበል ኣይትበል ናብ ሕክምና ወሲዶምኒ። ኣብኡ ግቡእ ሕክምናዊ ክንክን ምስ ተገብረለይ፡ እቲ ብሂወት ክነብር ዘይመስል እዩ ዝብል ደምዳማዊ ግምት ተዋሂብሉ ዝነበረ ቈልዓ፡ ፈሓትሓት ክብል ጀሚሩ። ክሰርር ዝኽእል ምኳኑ ኣንፈት እናሃበ መጺኡ። ብዘገርም ቅልጣፈ ጥዕናኡ ናብ ንቡር እናተመልሰን እናማዕበረን መጺኡ።

ከም ሰቡ ዓኾኹ፡ ተመሃራይ ኮይኑ ዲግሪ ሰቒሉ፡ መምህርን ብዓል ሞያ ሕርሻን ኮይኑ፡ ተመርዕዩ፡ ወሊዱ፡ እነሆ ኸኣ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ቃለ መጠይቕ ክገብር እኳ በቒዑ።

◆ **ከመይ ዘገርም እዩ። በልስከ ቀጽል፡-**

ስድራይ ሓረስቶት እዮም። ምንጪ ኣታዊና ኸኣ ኣብ ሕርሻ ዝተመርኰሰ እዩ ነይሩ። ድሕሪኡ ኣብ ክልተ ዓመተይ ናብ ባረንቱ ግዒዝና። ብሰንኩ ድማ እቲ ገጠራዊ ሂወት ብኸምቲ ዝድለ ከስተማቕሮ ዕድል ኣይረኸብኩን።

◆ **እዋን ቁልዕነት ኣብ ብሄረ ኩናማ ከመይ እዩ?**

ህይወት ብጉስነት እዩ ዝጅምር። ዝኾነ ቈልዓ ምስ ዓኾኸ ብደረጃ ዕድሚኡ ማለት ቅድም ብነኣሽቱ መሓስኣት ወይ ምራኹት ጉስነት ይለማመድ። ቀስ ኢሉ ድማ ናብ ኣጣል ድሕሪኡ'ውን ናብ ኣሓ ይሰጋገር። እዚታት ንዓይ ተነፊጉኒ እዩ። ከም ክሳራ እየ ዝርእዮ።

ኣብ ዕረፍቲ ኣብ ክራማት ናብ ዓዲ እኸይድ ስለ ዝነበርኩ ግና ኣብቲ ናይ ማሕረስ ነገር እነጥፍ ነይረ እየ። እቲ ዝተወለድኩሉ ዓዲ - ኩሉኩ ብሕልፊ ኣብ ክራማት ክሳብ ኣብ ኣፍ ልብኻ ዝበጽሕ ነዋሕቲ ሰቲን ሳዕሪን ብብዝሒ ዝርከባ፡ ክትነብረላ ምሹውቲ ዓዲ እያ። ኣብኡ ኩሉ ንጥፈታት ብወፈራ እዩ ዝዕመም። ኣብ ግዜ ወፈራ ሸኣ



ዝተፈላለየ ባህላዊ ጸወታታት ይጽወት።

◆ **ክንምለሶ ኢና እንጂነር። ሕጂ ናብ ጉዕዞ ትምህርትኻ ክንሰግር። ካብ መባእታ ጀሚርካ ኣሕጽር ኣቢልካ ክትገልጸልና**

ትምህርቲ ኣብ'ቲ ዝግባእ ግዜ ክጅምር ዕድል ኣይረኸብኩን። ድሕሪ ናጽነት ካብ 1993 እየ ኣሃዱ ኢለ ፈሊመ። ሽዑ ኩሎም መዛኖይ ኣብቲ ናይ ቋንቋ ኣደ እዮም ጀሚሮም። ኣነ ግና ኣደይ ናይ ትምህርቲ ኣንፈት ስለ ዝነበራ፡ ትግርኛ ባዕለይ ክሕግዘካ እየ ኢላ፡ ኣብ ባረንቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰላም ኣእትያትኒ። ብቛንቋ ትግርኛ ክምሃር ጀሚረ ማለት'ዩ። ኣብቲ ፈለማ ቅሩብ ዓቕለይ ስለ ዘጽበበለይ፡ ነደይ ነጊረያ። ሽዑ ኣደይ

ዝሃበትኒ መልሲ ኣይርስዖን እየ፥ "ምስ ተወለድካ ብኡ ንብኡ ብእግርኻ ኬድካ ኢኻ? ኣብቲ ፈለማ ግድን ምውዳቕን ምትንሳእን ኣሎ። ንዕኡ ምስ ሰጊርካ ኢኻ ብእግርኻ ክትከይድ ክኢልካ። ኣብ ቋንቋ እውን ተመሳሳሊ እዩ። ኣብቲ ፈለማ ከጸግመካ ዝኽእል ምኽኑ ፍሉጥ እዩ፡ ምስ ተለማመድካዮ ግና ርግጸኛ እየ ዘርከበካ እውን ኣይክህሉን እዩ።" ብቓላታ ተተባቢዐ ቀጺለዮ። ማዕዳኣ ልክዕ ከም ሞተር ኮይኑ ኸኣ ዕዉት ጉዕዞ ትምህርቲ ከካይድ ኣኽኢሉኒ።

ከምቲ ኣደይ ዝበለቶ፡ ኣብታ ቀዳመይቲ ዓመት ጥራይ እየ ተጸጊመ። ክገርመካ ሽዑ'ውን ታርታይ ካልኣይ ወጺአ። ካብ 2ይ ክፍሊ ኣትሒዘ ግና ከምቲ ኣደይ ዝበለቶ መትሓዚ ተሳኢኑኒ። ክሳዕ ሓሙሻይ ክፍሊ ቀዳማይ እናወጻእኩ ናይ መባእታ ትምህርተይ ዛዚመ። ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቢያራ ናይ ሕጂ ዱታ ዘሎ ክሳብ 9ይ ክፍሊ ተማሂረ። ዓስራይን ዓሰርተ ሓደ ክፍሊን ድማ ቤት ትምህርቲ ሳግም ተሰነይ ተማሂረ፡ ኣብ ኩሉ ብልጫ እናዓተርኩ እየ ዛዚመዮ።

**◆ ኣብ ትምህርትኻ ዕዉት ክትከውን ዝገበረልካ ዝነበረ ፍሉይ ምትብባዕ ነይሩ እንተ ኾይኑ**

ኣብዚ ብቐዳምነት እትጥቀስ ኣደይ እያ። ናይ ሳርቶ ሞያ ስለ ዝነበራ፡ ክዳውንቲ ሰፍያ ኣብ መዓልቲ ዕዳጋታት እናሸጠት እያ ኣዕብያትኒ። ኣብ መነባብሮይ ሽግር ኣይነበረንን። ካልእ ምስ ምዕባለ ትምህርተይ ብፍሉይ ክጠቕሶ ዝደሊ፡ ናይ 9ይ ክፍሊ ምስ በጻሕኩ፡ ዳርጋ ኩሎም መምህርተይ ኣብ ተክኒካል ስኩል፡ ገለ ድማ ኣብ ምድላው መምህራን (TTI) እዮም ተመዝጊቦም። ኣነ'ውን ከም ሰበይ ክምዝገብ ምስ ከድኩ፡ ናይ ማትስ መምህረይ ዝነበረ (መምህር ጎይትኦም ጺጋይ)፡ "ዋላ ስድራኻ የፍቅዱልካ፡ ንዘለዓለ ትምህርቲ ኩሉመዳያዊ ብቕዓትን ዝንባለን ስለ ዘሎካ፡ ኣነ ኣብዚ ክትምዝገብ ኣየፍቅደልካን እየ።" ኢሉ መሊሱኒ። ክሳዕ ማእከላይ ደረጃ ዝበጽሕ፡ ኣብ ርእስ'ቲ ናይ ኣደይ፡ ሓትነይን ኣኮይን ዝገበሩለይ ኣበርክቶ እውን ካብ ኣእምሮይ ኣርስዖን እየ። ናብ 10 ክፍሊ ምስ ሓለፍኩ፡ ሓትነይ ናብ ተነሰይ ወሲዳትኒ። ዓስራይን ዓሰርተ ሓደ ክፍሊን ድማ ኣብኡ ተማሂረ። ድሕሪኡ ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርቲ ንምዝዛም፡ ኣብ ናይ 2003/2004 ዓመተ ትምህርቲ ናብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ ወሪደ።

*** ሂወት ሳዋ**

ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራደይ ብመንፍዓተይ ዝንየት እየ ነይረ። ናብ ሳዋ ምስ ወረድኩ ግና ብዙሓት መወዳድርትን ዝበልጹንን ረኺበ። ሳዋ፡ ከምዚ ሚዛን ብቕዓትካ እትፈትሸላ ማሺን ኮይና እያ ጸኒሓትኒ። ነብሰይን ዓቕመይን ብዝግባእ ክፍትሽን ከመዓራርን ልዑል ኣበርክቶ ገይራትለይ እያ። ኣብኡ ካብ ኩሉ ብሄር እተዋጽኡ፡ ብርክት ዝበሉ እወንታዊ ኣተሓሳስባን ናይ ምውድዳር መንፈስን ዝነበሮም መምህርቲን መዳቕስቲን ረኺበ። ብዛዕባ ሃገርን ሃገራውነትን ዝግደሱ፡ ካብቲ ዘለዎም ብቕንዕናን ብሓልዮትን ዘካፍሉ፡ ዝምዕዱ፡ ዘማእዝኑን ናብ ዘበናውነት ዝቕይሩን ረኺበ። ሳዋ ንዓይ፡ ኣእምሮኣውን ኣካላውን ብቕዓት ዘጥረኹላን ዝበሰልኩላን ቦታ እያ።

ብዛዕባ ሳዋ ኣሐፊሽ ክገልጽ እንተ ኾይነ፡ ብሉጻት ብልጻቶም ዘሐይሉላ፡ ኣብ ትምህርቲ ይኹን ኣብ ኣተሓሳስባ ድኽመትን ትህኪትን ዝጸንሖም ድማ ማዕረ መዛኑኦም ክኾኑ ህርድግ ዝብሉላ ፍልይቲ መመልመሊት ቦታ እያ። ኣብ ሳዋ ዘሎ ዕድላት ኣብ ካልእ ክትረኽቦ ዝከኣል ኣይኮነን። ኣብኡ ዘሎ ሓድሕዳዊ ምትሕልላይን ምትሕግጋዝን ኣዝዩ መሳጢ እዩ።

*** ካብ ሳዋ ናበይ ኣቢልካ?**

ናብ ኮለጅ ዘእቱ ነጥቢ ስለ ዘምጻእኩ፡ ናብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ኮለጅ ማይ ነፍሒ) ኣትየ። ኣብቲ ፈለማ ክሊማ ማይ ነፍሒ ኣይተሰማምዓንን ነይሩ። ቁሪ በርቲዑኒ። "ፍረሽ" ምስ ወዳእና፡ ካብ ናይ ማሪን፡ ሕርሻ፡ ጥዕናን ቢዝነስን ምረጹ ተባሂልና። ዝጸንሓኒ ድሕረ ባይታን ክሊማን ኣብ ግምት ኣእትየ፡ ሕርሻ ስለ ዝመረጽኩ፡ ኣብ ዝቐጸለ ዓመት ኣብ ኮለጅ ሕርሻ ሓመልማሎ ግዒዘ። ኣብኡ'ውን እቲ ክትመሃረሉ ትኽእል ፊልድታት ብዙሕ ስለ ዝኾነ፡ ዘማኽረካ ሰብ ትደሊ ኢኻ።

ኣብ ሳዋ ወዲ ገዛይን መማህርተይን ዝነበረ (ኸሊፋ)፡ ምምሃር ምምሃሩ ምህንድስና ሕርሻ (agricultural Engineering) ይሕሸና፡ ናይ "እንጂነር" መዓርግ ከማን ንረክብ ተበሃሂልና፡ እናተጫረቕና መሪጽና።

*** ምርጫኹም እሞ ከመይ ረኺብኩሞ?**

ኣዝዩ ጽቡቕ እዩ ነይሩ። እቲ ትምህርቲ ምስ ፍርያምነትን ውሕስነት ምግብን ኣዝዩ ጥቡቕ ዝምድና እዩ ዘለዎ። ብዛዕባ ምዕቃብ ማይን ሓመድን፡ ብዛዕባ ዱኽዒ ብግቡእ ከም ትፈልጥ ስለ ዝገብር፡ ምስ ኲነታትን ኣቀማምጣን ሃገርና ኣረኣኢኻ፡ ነቲ ዝተመሃርናዮ ትምህርቲ ኣብ ባይታ ክትሰርሓሉ ኣዝዩ ሓጋዚ ኮይኑ ኢና ረኺብናዮ። መምህራንና እንተላይ ህንዳውያን እዮም ነይሮም። ዝበዝሐ ግዜ ብሓባር ንመሃር፡ ብሓባር ነጽንዕ፡ ብሓባር ፊልድ ንወጽእ፡ ብሓባር መጽናዕታዊ ምርምር ነካይድ፡ ብሓባር ግብራዊ ስራሕ ንሰርሕ ስለ ዝነበርና ውጽኢታዊ እዩ ነይሩ። ብ2011 ድማ ብድግሪ ተመሪቐ።

*** ኣብ እዋን ቁልዕነትካ ዝነበረካ ባህጊን ብሕርሻ ምህንድስና ምምራቕካን ከመይ ተቓድዩልካ?**

ሓቂ ንምዝራብ፡ ኣብ እዋን ቁልዕነተይ ከምዚ ክኸውን እየ ዝብል ንጹር ባህጊ ኣይነበረንን። ምሁር ኮይነ ንሃገረይን ሕብረተሰበይን ዓብዪ ነገር ከበርክት ዝኽእል ምኻነይ ግና ብዙሓት ሰባት ብሕልፊ ድማ መምህራነይ ርግጸኛታት ኮይኖም ይነግሩኒ፡ የማኽሩንን የተባብዑንን ነይሮም። ተመሊሰ ክሓስቦ ከለኹ፡ ውጽኢት ናይ'ቶም ሞራልን ምትብባዕን ዘስንቑኒ ዝነበሩ እየ ክብል እኽእል። ቀሊል ኣብነት ክምጽኣልካ፡ ንምድላው መምህራን ክምዝገብ



ምስከድኩ፡ መምህረይ ኮነታተይ ርእዩ ኣይምዝግበካን እየ ኢሉ ብትብዓት እንተ ዘይመልሰኒ፡ እዚ ረኺበዮ ዘለኹ ዕድል ምረኸብክዎ ድየ?

**◆ ካብ መተዓብይትኻ ምሳኻ ዝቖጸሉ ነይሮምዶ?**

ክሳዕ ማእከላይ ደረጃ ብዙሓት መተዓብይቲ መማህርቲ ነይሮምኒ። ሙብዛሕትኦም ግና ክሳብ ማትሪክ ክበጽሑ ኣይከኣሉን። ገሊኦም ናብ ተክኒካል ስኩል፡ ገሊኦም ናብ ናይ ስነ ምምህርና፡ ገሊኦም ድማ ናብቲ ዝዓበይሉ ናብ ማሕረስ እዮም ተመሊሶም።

**◆ ኣብ መዛዘሚ ናይ ኮለጅ ትምህርትኻ ዘቕረብካዮ መጽናዕታዊ ምርምርን ርኽበትን ክትገልጸልና።**

እቲ ስራሕ ናይ ጉጅለ እዩ ነይሩ። ብዝሕና ሓሙሽተ ኢና ኔርና። ቅድም ሓረስቶትና ኣብ ምንታይ ሽግር ኣለዎም ኢልና ኢና ዘቲና። ጉዳይ ትራክተር ኣልዒልና። ትራክተር ኣብ ኣሳልጦ ስራሕ፡ ዕዙዝ ኣገዳስነት ከም ዘለዎ ፍሉጥ ነገር እዩ። ብኣብዑር ምሉእ መዓልቲ ትሓርሶ፡ ብትራክተር ናይ ሓደ ሰዓት እዩ። ግና ትራክተር ዝኾነ ሓረስታይ ክውንና ይኽእል ድዩ? እሞ እንታይ ፍታሕ ንገበር? ኢልና ሓሙሽተና ሓሳባት ክንቕርብ ተሰማሚዕና። ኣብ ሞንን፡ ኣብ ቀጽሪ ኮለጅና፡ ሓንቲ ክልተ ዝእግራ ትራክተር ከም ዘላ ሓደ መማህርትና ሓቢሩና። ኬድና ብሓባር ርኢናያ። ክነጽንዓ ጀሚርና። እዛ ክልተ ዝእግራ ትራክተር፡ ሓረስታይ ብቐሊሉ ክውንናን ብውሑድ ነዳዲ ክትሓርሰሉን ናብ ዝደለዮ ቦታ ብቐሊሉ ጽዒኑ ክወስዳ ዘይተጸግሞን ኮይና ረኺብናያ። እታ ክልተ ዝእግራ ትራክተር ኣብ ፎኪስ መሬት ክትሓርስ እያ ብወጻእተኛታት ተሰሪሓ። እቲ ናትና ምብልሓት ዋላ ኣብ ተሪር መሬት ከም ትሓርስ ጌርካ ምምሕያሽ እዩ ነይሩ። ክሳብ 30 ሰ.ሜ. ናብ ውሽጢ መሬት ፎግፊጋ ብምእታው ክትሓርሰልካ ከም እትኽእልን ብቐሊሉ ከም ዘይትስበርን ጌርና ኣመሓይሽናያ። ካብዚ ብተወሳኺ፡ ድንሽ ይኹን ምስ ድንሽ ዝመሳሰል ኣብ ፍረ ምስ በጽሐ፡ ካብ ዉሽጢ ፍሒራ ነቲ ፍረ ምውጻእ እውን ከም ተወሳኺ ዕማም እትሳልጥ ብምግባር ዕዉት ስራሕ ጌርና። እታ ወረቐትና'ውን ምስኡ ብዝተኣሳሰር ጌርና ኢና ኣቕሪብናያ።

*** ውጽኢታ ከመይ ተገምጊሙ?**

ኩሎም መምህራንን ተመሃሮን ናይ'ቲ ኮለጅ ንሓሳብና ኣድኒቖሞ። ንልስሉስ መሬት ተባሂላ ዝተሰርሐት፡ ዋላ ኣብ ተሪር መሬት ክትሰርሓላ እትኽእል ጌርና ምምሕያሽና መሲጥዎም። እዛ ፕሮጀክት ዋላ ኣብ ዝቕጽል ባች እውን እቲ መስርሕ ምምሕያሽ ክቕጽል ኣለዎ ዝብል ርእይቶታትን ውሳነን ተገይሩላ ነይሩ።

*** እሞ ደሃያ ኣሎካዶ?**

ይቕረታ፡ ኣብ ካልእ ስራሓት ተጸሚደ፡ ደሃያ ኣይገበርኩን። ኣብ መጻኢ እንሻላህ!

**◆ ተመኩሮ ስራሕ**

መጀመርታ ኣብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ እየ ተመዲበ። ኣብ ባረንቱ ቤት ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ዱታ፡ ንተመሃሮ 10ይ ክፍሊ መምህር ቋንቋ እንግሊዝ ኮይነ፡ ክሳዕ 2016 ንሓሙሽተ ዓመት ሰሪሐ። ፊዚክስ ወይ ማትስ ክምህር'የ ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ተመዲበ ነይረ። ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ሕጽረት መምህራን ቋንቋ እንግሊዝ ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ርእሲኡ ኸኣ ክምህር ዝኽእል ምኳነይ ምስ ነገርክዎም እዮም እንግሊዝ ኣትሒዞምኒ። ኣብኡ ካብ ኢንተርነት እናውረድኩ፡ ብድምጽን ስእልን ኣሰንየ፡ ቋንቋ እንግሊዝ ብዝቐለለ መገዲ እትመሃረሉ ኣገባብ "እንግሊሽ ላብ" ኣተኣታትየ። ዳይረክተር ናይ'ቲ ቤት ትምህርቲ ዘድሊ መሳለጥያ ይፈቕደለይ ስለ ዝነበረ፡ ብእኡ ተተባቢዐ፡ ተመሃሮ ኣብ ቋንቋ እንግሊዝ ክነፍዑ ዝከኣለኒ እገብር ነይረ። ተመሃሮ ነቲ ዳታ ኣብ ፍላሽ መሊኦም ክወስድዎ ሪጋ ይሰርዑ ነይሮም። ንብዙሓት ተመሃሮ መሰረት ክሕዙ ከም ዝሓገዞም፡ ካብ ተጠቀምቱ ክሳዕ ሕጂ ይነግሩኒ እዮም።

"ኣብ ተመሃሮ ብቋንቋ እንግሊዝ ናይ ምዝራብ ጸገም ንምቅላል ዝሕግዝ ብልሓት" ብዝብል ኣርእስቲ፡ ነቲ ዝምህረሉ ዝነበርኩ ቤት ትምህርቲ ወኪለ ሓደ መጽናዕታዊ ጽሑፍ እውን ኣዳልየ ነይረ። ሽዑ ብዓል ዶክተር ዮናስ መስፍን (ኣሶሽይት ፕሮፌሰር) ምምዕባለ ናይቲ መጽናዕቲ ክከታተሉን ምኽሪ ክህቡንን ብኣካል ናብ ባረንቱ መጺኦም ነይሮም። ኣብ ኣስመራ'ውን ናይ ክልተ ሰሙን ስልጠና ሂቦምና። ድሕሪኡ ነታ ወረቐት ብደረጃ ዞባ (ጋሽ ባርካ) ኣብ ዝተኻየደ ገምጋማዊ ኣኼባ ከቕርባ ዕድል ረኺበ። ሚኒስትሪ ትምህርቲ ኸኣ በቲ ዘቕረብክዎ መጽናዕታዊ ወረቐት ስለ ዝተሓጎሰ፡ መተባብዒ "ላፕቶፕ" ሸሊሙኒ።

**◆ ሕጂኸ ኣበይ ትሰርሕ ኣሎኻ?**

ካብ 2016 ብመገዲ ዓዲ ሃሎ ናብ ሚኒስትሪ ሕርሻ ተሰጋጊረ። ኣብ ንኡስ ዞባ ባረንቱ ተጸዋዒ ምዕቃብ ማይን ሓመድን ኮይነ ኸኣ እሰርሕ ኣለኹ። ኣብ ስርሓት ዛላታት፡ ክትርታትን ምድላው ባህርያዊ ድኾዒን ድማ እነጥፍ ኣለኹ። ንኣልማዕቲ ጀራዲንን ኣፍረይቲ ንህብን እውን ጉስጓሳዊ ኣስተምህሮታትን

ስልጠናን እህብ እየ።

**◆ መምህር ቋንቋ እንግሊዝ ኔርካ። ሕጂ ድማ ምስ ሕርሻ ኣብ ዝተኣሳሰር ተመዲብካ ትሰርሕ ኣሎኻ። ብወገንካ ካብ ክልቲኡ ሞያታት ኣየናይ ይጥዕም ትብል?**

ክልቲኡ ጥዑም እዩ። ካብ ምምህርና ምስ ወጻእኩ፡ ገለ ወለዲ ናብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ተመሊስካ ንደቅና ግዳ እንግሊዝ ዘይትመህረልና ይብሉኒ እዮም። ዋላ እቲ ዝምህረሉ ዝነበርኩ ቤት ትምህርቲ'ውን፡ ዋላ ኣብ ትርፊ ግዜኻ ዘይትመጸና ይብለኒ እዩ። ምስ ዘሎኒ ጻዕቂ ስራሕ ከምኡ ክገብር ዘይጥዕመኒ እኳ እንተ ኾነ፡ ሓበን ይስመዓኒ እዩ።

**◆ ቦታ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ ክንግልገለሉ ከም ዝግባእ ይግለጽ እዩ። ብወገንካ ኣብ ቦታ ስራሕካ ዝተመሃርካዮ እንተ ሃልዩ ክትገልጸልና።**

መምህር ምኧን ንገዛእ ርእሱ ዓብዪ ቤት ትምህርቲ እዩ። ውጥን ተውጽእ፡ ብመሰረት ውጥንካ ትምህር፡ ኩነታት ተመሃሮኻ ፈሊጥካ፡ ዝሓሹ ክኾኑ ዝኽእሉ ሜላ ትበላሓት፡ ንሱ ዝጠልቦ ስነ ምግባርን ኣጠቓቕማ ግዜን ወዘተ ኣብ ቦታ ስርሐይ እየ ተማሂረዮን ተሞኪረዮን። ዝነበረኒ ጉድለት እናኣረምኩን እናተቐየርኩን ከም ዝኸይድ ገይሩኒ። ብዓይኒ ሕብረተሰብ መምህር ነይረ ክኸውን እኽእል'የ። ብወገነይ ክርእዮ እንከለኹ ግና ከም ተመሃራይ እየ ነይረ። ዝያዳ ጻዕራምን ተበላሓትን ክኸውን ገይሩኒ። ዓይኒ ሰብ ተቘጻጺረ ከመይ መድረኽ ይኣሊ፡ ብኸመይ ኣቓልቦ ሰባት ስሒበ ይምህርን የነቓቕሕን፡ ኣብ እኩባት ሰባት እንታይ ዓይነት ቃላት እጥቀም ኩሉ ኣብቲ ዝምህረሉ ዝነበርኩ ቤት ትምህርቲ እተመሃርክዎ እዩ። ክገርምካ ቋንቋ እንግሊዝ ከም ዝመልኽ ኣብ ምግባር እውን ዝምህረሉ ዝነበርኩ ቤት ትምህርቲ ልዕሊ ዝተመሃርኩሉ ኮለጅ እዩ ዝሰራዕ፡ ብዘይ ቀለዓለም።

**◆ ንመንእሰያት መምህራን ምስ ተመኩሮኻ ኣተኣሳሲርካ እንታይ ትብሎም?**

ኣብ ምምህርና ጥራሕ ዘይኮነ፡ ኣብ ኩሉ ዓውደ ስርሓት፡ ብመጠን እቲ እትገብሮ ተወፋይነትን ትግሃትን ኢኻ ረባሒ እትኸውን ዝብል ኣረኣእያ እዩ ዘሎኒ። ተበግሶ ምውሳድ ከኣ'ባ። ኣብ ስራሕ ግብዝና ኣዕናዊ እዩ።

**◆ ዝምድና ሕርሻን ማሕረስን**

ማሕረስ ንእሽት ክፋል ናይ ሕርሻ ኾይኑ፡ ቈፎኻ ንምምላእ እትግበሮ ንጥፈት እዩ። ሕርሻ ግና ሰፊሕ ዓውዲ'ዩ። ናይ ሃገር ሞሶብ ንምምላእ ዝግበር ንጥፈት እዩ። መሰረት ምዕባለ ናይ ሓደ ሃገርን ሕብረተሰብን እዩ ኢለ እውን ክገልጾ እኽእል። ሕርሻ ክንብል ከሎና ማሕረስ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምፍራይ፡ ምውሳብን ምድቓልን ዝተፈላለየ ዓይነት ኣዝርእቲን ጥሪትን ዘጠቓልል እዩ። ኩሎም'ቶም ኣብ ሂወት መሰረታዊ ኣገዳስነት ዘለዎም ከም ምግቢ፡ መድሃኒትን ካልእን ውጽኢት ሕርሻ እዮም።

**◆ ንምዕቃብ መሬት ዝምልከት መጽናዕታዊ ዳህሳስ ከም ዘካየድካ ተዓዚበ 'ለኹ። ገለ ካብቲ መሬት ንምዕቃብ ክግበር ዘለዎ ጥበባት ክተዕልለና፡-**

ብናተይ ውልቃዊ ተበግሶ እየ ነቲ ዳህሳስ ኣካይደዮ። ኣርእስቲ ናይ'ቲ ዳህሳስ "ኣውያት መሬት እዩ" ዝብል። ናይ ሕርሻ መሬት ማለተይ እዩ። ማይ ኮይ፡ ናይ ሕርሻ መሬትን መጋሃጫታትን ኣብ ኣዝዩ ኣሰካፊ ኩነታት ከም ዘሎ፡ ብሰንኩ ድማ ኣግራብን፡ ዝተፈላዩ ዓይነታት ሳዕሪ፡ ኣግራብን እንስሳታት ዘገዳምን ካብ ከባቢና ነበረያ ነበረ ክኾኑ ምስ ተዓዘብኩ፡ እቲ ጠንቂ መጥፍኢኦም እንታይ ምኧኑን መፍትሒኡ እንታይ ክግበር ከም ዝከኣልን ካብ ዝብል መበገሲ ሓሳብ እየ ዳህሳስ ክገብር ጀሚረ።

ኣብዚ ቀዳሞት ጠንቅታት ኢለ ዝሓዝክዎም፡ ሓደ ናይ ሕርሻ መሬት ብሰንኪ ብዝሒ ጸረ-ባልዕን ጻህያይን ከሚካላዊ ዱኹዕን ኣዝዩ እናተበላሸወ ናብ ጨውን ኣሲድን እናተቐየረ ይኸይድ ምህላው እዩ። ካልእ ከኣ ብሰንኪ ዋሕዲ ዕረፍቲ ወይ ዘይምቕዳርን ዘይምድኳዕን ናይ መሬት ዝሰዓበ እዩ። መሬት ምድኳዕ ኣብ ዘባ ጋሽ ባርካ ዝውቱር ኣይኮነን። ብሰንኪ ፍግረ መሬት ማይ ኩዖታት ዓንዩስ ናብ ሩባ ጋሽ እናተጸንበረ፡ ንሱዳናውያን ክቕልቦም ክርኢ እንከለኹ ኣዝዩ እዩ ዘተሓሳስበኒ። ብሰንኪ ግቡእ ምሕድራ መሬትን ንጥፈታት ምዕቃብ ማይን ሓመድን ዘይምዝውታር፡ ነቲ ፍርያምን ምሩጽን ሓመድና ንሱዳናውያን ሓረስቶት ብናጻ ሂብና፡ ተመሊስና ብገንዘብና ካብ ሱዳን ወዲ ዓከር ክንሸምት እንከሎና ካብቲ ኣዝዩ ዘተሓሳስበኒ እዩ። ስለዚ ሓመድናን ማይናን ምዕቃብ ናይ ኩሉ ኤርትራዊ ዜጋ ሓላፍነት ምኧኑ ንምዝኻኽር ኢለ ዝገበርክዎ እዩ። ኣፍንጫ እንተ ተሃሪሙ ዓይኒ ጥራይ እያ ትነብዕ። መሬት እንተ ተበላሸዩ ወይ መሬት እንተ ተንኪፉ ግና ኩሉ ፍጡር እዩ ዝነብዕ። ስለዚ ኣብቲ ዝኸፍኣ ደረጃ ከይበጽሐ እንከሎ፡ ብሓባር መሬትናን ሓመድና ተኸናኺንናን ዓቂብናን ውሕስነት ምግቢ ነረጋግጸሉ ባይታ ንምፍጣር ዝዓለመ እዩ።



**◆ ተራ ሕብረተሰብ ኣብ ምዕቃብ ማይን ሓመድን**

ሕብረተሰብና ብዛዕባ ኣገዳስነት ምዕቃብ ማይን ሓምድን እቲ ዝድለ ኣፍልጦ እናሃለዎ፡ ንሓረስታይ ኣብ ምሕጋዝ ግና ተበግሶ ኣይወስድን እዩ። ድኻማት ኣለዎ። ሕብረተሰብና ኣብ ሓጎስ፡ ሕማምን ሓዘንን ኣዝዩ ተሓጋጋዚ እዩ። ባህርያዊ ይኹን ሃንደበታዊ ሓደጋ ኣብ ዘጋጥመሉ እዋን እውን ንንየተሉ ናይ ምትሕግጋዝ ባህሊ ኣሎና። መሬት ናይ ምብሕጻግ ሓደጋ ኣብ ዘጋጥመሉ እዋን ግና፡ እቲ ናይ ምትሕግጋዝ ባህልና ኣበይ ገጹ ከም ዝሸረብ ይገርመኒ እዩ። ግራተይ እምበር ተባሕጕት ንዘበለና ሰብ፡ ኣፍራዛን ባዴላን ኣልዒልና ክንድግፎ ኣይንጓየዩን ኢና። እቲ ምዕቃብ መሬት ከኣ ልዕሊ ዓቕሚ እቲ ሓረስታይ ኮይኑ ይጸንሕ እሞ ተባሕጕት ይተርፍ። ስለዚ ከምቲ ክጽገም፡ ክሓምም ወይ ሓደጋ ከንጸላልዎ ንዘረኣናዮ ሰብ ናይ ምሕጋዝን ምድጋፍን ባህሊ ዘሎና፡ መሬት ክብሕጎግን ናብ ምድረበዳ ናይ ምቕያር ሓደጋ ከንጸላልዎን ክንርኢ እንከሎና'ውን ናይ ምትሕግጋዝ ባህሊ ክንትግብሮ ኣሎና። ዝኾነ ነገር ኢደይ ኢድካ ኢልካ እንተ ሰሪሕካዮ ቀሊል እዩ። ረብሓኡ ከኣ ንኹልና እዩ።

**◆ ግደን ኣገዳስነትን ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ኣብ ሕርሻን ማሕረስን**

ከምቲ "ንሸሮ ጠስሚ እንተ ተወሲኽዎ፡ መቀረ" ዝብል ምስላ ትግርኛ እዩ። መሬት መኣስ ትግልብጦ፡ መኣስ ትሓርሶ፡ መኣስ ዱኹዒ ትገብረሉ፡ መኣስ ትጽህዮን ብኸመይ ግቡእ ክንክን ትገብረሉን ብስነ ፍልጠታዊ መገዲ ኢኻ ትገብሮ። ኣብ ርእሲኡ ብውሑድ ወጻኢታትን ጉልበትን ዝበዝሐ ምህርቲ ንኽትሓፍስ ሓጋዚ እዩ።

ሓረስቶት ዞባ ጋሽ ባርካ ከብ ኣብነት እተወሲድና፡ ካብ'ቶም ናይ ከበሳ ዝሰፍሐ መሬት እዩ ዘለዎም። ሓደ ሓረስታይ እንተ ወሓደ ክልተ ሄክታር መሬት ይውንን። ምድኳዕ ግራት ኣየዘውትሩን እዮም። ኣዝዩ ሰፊት ቦታ ክሓርሱ ይደልዩ። ብተወሳኺ ኣብ ሓደ ዘይኮነ ኣብ ክልተ ሰለስተ ቦታታት ስለ ዝሓርሱ፡ ግቡእ ክንክን ክገብሩ ይጽገሙ'ዮም። ኣብ ውጽኢት እንተ ርኢናዮም ድማ ድኻሞም ብዙሕ ኣታዊኦም ግና ውሑድ ኮይኑ ይጸንሓካ። ስለዚ ነቲ ብልምዲ ዘጥረኻዮ ክእለት ፍልጠት ክትሕውሰሉ ጽቡቕ እዩ።

**እቶም ኮለጅ ናይ ምእታው ዕድል ዘይረኸቡ፡ ፍልጠቶም ዘዕብይሉ ኣገባብ እንታይ ክኸውን ይኽእል?**

ብመገዲ ሚኒስትሪ ሕርሻ ሓጸርቲ ስልጠናታት ይወሃብ'ዩ። ባዕሉ እቲ ሓረስታይ ናብ ሞያዊ ብምኻድ እውን መባእታዊ ፍልጠት ክቕስም ይኽእል እዩ። መወከሲ መጽሓፍቲ ኣንቢብካ እትረኽቦ ፍልጠት'ውን ኣሎ። ተበግሶ ምውሳድ ጥራይ እዩ ዘድሊ።

**◆ ብወገንካ ሓረስቶት ግድን ክፈልጥወን ኣለዎም እትብሎ ገለ ኣገደስቲ ነጥብታት ወስ ዘይትብለና፦**

ግራት፡ ዋላ ኣብ እዋን ሓጋይ ከይተረፈ ክትዛልዮ፡ ክትድኵዖን ክትግልብጦን ኣለካ። ብዝሒ እቶት ዝሰፍሐ መሬት ስለ ዝሓረስካ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብቲ ኣብ መሬት እትገብሮ ክንክን እዩ ዝምርኮስ።

*** ምንቅሉቓል እቶት ኣብ ሕርሻ ቀንዲ ጠንቁ እንታይ እዩ ትብል?**

ካብ መሬት ሕርሻ ኣታዊ ክትረክብ እምበር እንታይ ወጻኢ ትገብረሉ ካብ ዘይምፍላጥ ዝስዕብ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

**◆ ኣርእስቲ ክንቅይር እንጂነር፡ ብዛዕባ ባህልን ያታን ብሄረ ኩናማ ክተዕልለና። በቲ ዝምስጠካን ፍሉይን ኢልካ ትሓስቦ ክንጅምር።**

ኣብ ብሄረ ኩናማ እቲ ዝበዝሐ ንጥፈታት ብወፈራ እዩ ዝካየድ። ኣብነት ኣብ ማሕረስ፡ ካብ ምሕራስ ጀሚርካ፡ ምጽሃይ፡ ምዕጻድ፡ ምድግዳግ ኩሉ ብወፈራ እዩ ዝካየድ።

ኣብ ወፍራ፡ ኣብ ጻህያይ ንትብዓትን ቈራጽነትን ዝገልጽ ደርፍታት ይደርፉ እዮም። እዚ ድማ ነቲ ኣብ ወፈራ ዝሳተፍ ሰብ ኣነቓቓሒ እዩ። ነቲ ስራሕ እናደረፍካን ባህ ኢሉካን ብወኒ ኢኻ ትዓሞ። ብገለ ምኽንያት ገዛ ትረፍ ተባሂልካ፡ ፍቓደኛ ክትከውን ዘይሕሰብ እዩ። ተሪፍና ኢሎም ክሳዕ ዝበኽዩ ኣለዉ። እቲ ወፈራ ምስ ባህላዊ መስተ ተሰንዩ እዩ ዝካየድ። "ዲጋ" ሕፍስ ዝበለ መስተ'ዩ። "ኣይፋ" ድማ ቅጥን ዝበለ። ኣብ ግዜ ስራሕ ዓበይቲ ነቲ ኣይፋ እዮም ዝፈትዉ። መንእሰያት ድማ ዲጋ። ከከም ቃሕታኻን ናይ ምጽዋር ዓቕምኻን ማለት እዩ። ሓፊስ ዝፈቱ ኣሎ፡ ቀጢን ዝፈቱ ኣሎ።

**◆ ዕጉዳይ ሰኽራንከ?**

ሰኽራን ኣብ ስራሕ ኣብ ዝግበር ውድድራት እዩ ዘጋጥም። ብደይ መደይ ክትሰክር ኢልካ ዘይኮነ፡ ነታ ኣብ ጎድና ክትከውን ዘምጸኣትካ ጓል ከተሓጉስ፡ ዝያዳ ክትሰርሕ ኢልካ ኢኻ ትሰትዮ። ወድን ጓልን ወድን ጓልን በብጽምዲ ኴንካ ኢኻ ትጽሂ። ኣብኡ ሓያል ውድድር ኣሎ። እቲ ውድድር ኣብ ስራሕን ኣድማዕነትን እዩ። ክንደይ ዝኸውን ጽሂኻ ወሳኒ እዩ። ሓይሊን ተጻዋርነትን ምእንቲ ክህበካ ኢኻ ዳካ ወይ ኣይፋ ትሰቲ። ቅሩብ ምስ ጠዓዓምካ፡ ናይ ሓይለቦኻ ትሰርሕ፡ ናብ ገፋፊጣ ኢኻ ትቕየር። ዋላ እሾኽ





ከይተረፈ ኢኻ ትበታተኾ። እንተላይ ነቲ ናይታ ግዝያዊ መጸምድኻ ዃል ከይተረፈ ኢኻ ትማልኦ። ድኻም ኣይስምዓካን እዩ፡ ንሳ ድማ ዱማ ኣምጺኣ ተስትየካ። ኬፋት ዲኹም ትብልዎ፡ ብኬፋት ዝተሰነየ ስራሕ እዩ ዝካየድ።

ኣጋጣሚ እቲ ወዲ እንተ ሰኺሩ፡ እታ ኣብ ጎድኑ ዝወዓለት ዃል ደርሆ ትሓርደሉ። መብዛሕትኡ ምጡን ሰኽራን እዩ ዝሰክር። ምናልባት ጢን እንተ ተሰሪሑ ድማ ኣብ በረኻ ኣይሓድግዎን እዮም፡ እንተስ ደጊፎም እንተስ ሳምቦ ሳምቦ ኢሎም ገዛ የብጽሕዎ። ምሸት ድሕሪ ስራሕ ናብ እንዳ'ቲ ሰኹር ምኻድ ዝውቱር እዩ። ነቲ ሳኽራም ተባሂሉ ዝተሓርደ ደርሆ ስለ ዝህሉ።

እታ ዃል እንተ ሰኺራ ኸኣ እቲ ወዲ ኣብቲ ገዛ እንዳ ወፈራ፡ ብስማ ጤል ይሓርደላ። ኩሉ ዝመጸ ኸኣ ነቲ ናይ ብላዕ ወስተ ድግስ ይጽንበሮ። ኣብኡ ቅልስ ዝጻወቱ ኣለዉ፡ በብጽምዲ ሳዕስዒት ዝጻወቱ ኣለዉ፡ ምዝንጋዕ ኣሎ። ኮታስ ብሰሓቕን ጸወታን ዝተሰነየ ዓብዪ ዕማም ዓሚምካ ትውዕል።

ኣብዚ ብወገነይ ከስምረሉ ዝደሊ፡ ነቲ ናይ ምትሕግጋዝ ባህሊ'ዩ። እቲ ጭቃ ዓዲ ርኹባትን ድኻታትን ይፈልጥ እዩ። ኣብ ሓደ መዓልቲ ክልተ ወይ ሰለስተ ወፈራታት ከይህሉ ኸኣ ሰሌዳ ግዜ ይሕንጽጽ። እቲ ዝተወፍረ ስራሕ ቀልጢፉ እንተ ተዛዚሙ፡ እቶም ወፋሮ ንእግረ መገዶም ናይ ስኡን ሰብ ወይ መበለታት ግራት ይማልእዎ እዮም። ብወጻኢታት ናይቲ ኣውፋሩ ዝወዓለ ማለት'ዩ። ስለዚ ብሓባር ምስራሕን ጽጉማት ብምሕጋዝን ማዕረኻ ከም ዝኸዱ ምግባርን ሓደ ካብቲ ኣብ እዋን ንእስነት ትመሃሮ ብኣብነት ዝጥቀስ ባህሊ እዩ። ኣብ ጉዕዞ ሂወተይ ቀዲመ ዝተማህርክዎ ክብሪ ድማ እዩ።

**◆ ትሕዝቶ ደርፍታት ጸህያይ**

ፍቕሪ ስራሕ ንኽህልወካ ዘረሳስነካ፡ ዘነቓቕሓካ ናይ ሞራል ደርፍታት እዩ።

**◆ ጉዳይ መርዓኺ?**

በብሃይማኖቱ ይፈላለ እዩ። ከንሻን ካቶሊክን ምስልምናን እዮም። ኣብ ኩሉ ዘየለዉ እውን ኣለዉ።

**◆ ጉዳይ ገዝሚ**

ዝውቱር ኣይኮነን።

**◆ ጉዳይ መርዓ ትሕቲ ዕድመ**

መሊኡ። ብፍላይ ኣብ ንኡስ ዞባ ባረንቱ ኣብ ከም ብዓል ኣጋኒ፡ ዳግሎ፡ ኩፍታሌ ብብዝሒ ይረአ እዩ። ኣብዚ ጉዳይ፡ ላዕለዋይ ኢድ ዘለዎም ኣዴታትን ኣኮታትን እዮም። ኣኮ ወሳኒ እዩ ኣብ ብሄረ ኩናማ። ስለዚ ዝያዳ ጎስዳስ የድሊ እዩ፡ ብሕልፊ ኣብ'ዘን ዝጠቐስክወን ቦታታት።

*** ትሕቲ ዕድመ ክንብል ከሎና፡ ካብ ክንደይ ማለት እዩ?**

ካብ 13 ዓመት ንላዕሊ ክምርዓዋ ዝውቱር እዩ።

*** ኰነታት ትምህርቲ ደቀንስትዮኺ?**

ኣብ መባእታ ደቀንስትዮ ኣዝየን ብዙሓት እየን። ኣብ ማእከላይ ደረጃ ይውሕዳ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ኣዝየን ይውሕዳ። ቁጽሪ ናብ ሳዋ ዝወርዳ ኸኣ ዝገደደ ይኸውን፤ ዳርጋ ዘየለዋ ይኾና። ጠንቂ ናይ'ዚ ኸኣ እቲ መርዓ ትሕቲ ዕድመ እዩ። ቀልጢፈን ስለ ዝምርዓዋ ንትምህርቲ ግዲ ኣይገብራሉን። ኣብ ጥንሲን ሕርሲን ሽግር የጋጥመን ምኳኑ ፍሉጥ እዩ።

**◆ ትሕቲ ዕድመ መርዓ ብሕጊ ክልኩል እዩ።**

እወ። ብሕጊ ክልኩል ምኳኑ ዳርጋ ኩሉ ይፈልጦ እዩ። እንተ ኾነ፡ ኣብ ብሄረ ኩናማ ክውገድ ዘለዎ፡ ኣሕሊፍካ ናይ ዘይምውህሃብ ሕማቕ ልምዲ ኣሎ። ኣሸንካይዶ ኣብ መርዓ፡ ጾታዊ ዓመጽ ምስ ዘጋጥም እውን ብሽማግለታት እዩ ዝፍታሕ እምበር፡ ናብ ሕጊ ኬድካ ምክሳስ ዝውቱር ኣይኮነን። ኩሉ ብጭቃ ዓዲ እዩ ዝውዳእ። ንሱ ዘሃበካ ፍርዲ ኢኻ ትቕበል። ሕጂ ግና በብቑሩብ ዝመሓየሸ ዘሎ ይመስል። እቲ ምትእትታው ናይ መንግስቲ እውን በብቑሩብ ዝሕይል ዘሎ ይመስል። ካብዚ ዝያዳ ክሕይል፡ ዝያዳ ጎስዳሳዊ መደባት ክካየድ እዋን ዝጠልቦ ኮይኑ ይስመዓኒ። ብሕልፊ ውዳበታት ህግደፍን ማሕበራትን ክሰርሕሉ ዘለዎም እዩ።

**◆ ዕድመ ናይ'ቶም ዝምርዓዉወን ኣወዳትከ?**

ቅሩብ ይዓብዩወን ይኾኑ'ዮም፤ እምበር ዳርጋኦን እዮም። ኣንፉራ ዝተላጸዩ ማለት እዩ።

**◆ እንታይ እዩ ኣንፉራ?**

ወዲ ተባዕታይ ኣካለ ኣዳም ከም ዝበጽሐ ዘረጋግጸሉ ኣገባብ እዩ። ኣብ





ኩሉ ማሕበራዊ ጉዳያት ኣትዩ ክሳተፍ መሰል ይወሃቦ። ክምርያ እንተ ኾይኑ፡ ግድን በዚ መገድ'ዚ ክሓልፍ ኣለዎ።

ኣንፋራ፡ ኣዝዩ ከቢድ ፈተነ። ጽምኢ ማይን ጥሜትን ድኻምን ተጻዊሮም ኣዝዩ ነዊሕ ጉዕዞ እግሪ ዘካይድሉ ኣገባብ እዩ። ኣብቲ ዝተዳለወሎም ቦታ ምስ በጽሑ ድማ ቃለ መሓላ ይፍጽሙ።

ኣብኡ እቶም ኣቐዲሞም ጾታዊ ርክብ ፈጺሞም ዘጸንሑ በይኖም ይፍለዩ። እቶም ጠቕላላ ርክብ ፈጺሞም ዘይፈልጡ ኸኣ በይኖም ይፍለዩ። እዚ ብሕልና ዝግበር ነገር ስለ ዝኾነ፡ ዘይስገር እዩ። እቶም ርክብ ፈጺሞም ዘይፈልጡ ዳርጋ ኣኽሊል እዮም ዝቕበሉ። ውናያትን ኣርካናትን ሰባት እናጸውዑ፡ ከምኣቶም ክኾኑ ይምርቕዎም። ነቶም ካልኦት ከኣ ይገርፍዎምን ይሃርምዎን። ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ብሓንሳብ ሓምሳ ወይ ሚእቲ ኣወዳት ክወርዱ ይኽእሉ። እቶም ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ኣገባብ ኣንፋራ ዝተኻየደሎም ኣወዳት ንሓድሕዶም “ኮላ” ዝብል ስም ይጠማመቑ። መግለጺ ዓርኪ መዘና እዩ። ካብኡ ንደሓር መጻውዒኦም ንሓዋሩ ንሱ ይኸውን። ሓደ መንእሰይ ንሓደ ካልእ ኮላ ኢሉ እንተ ጸውዒዎ፡ ምልክት ጥቡቕ ዕርክነትን ምክብባርን እዩ።

### ◆ ተራን ተሳታፍነትን ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ብሄረ ኩናማ

ዝኾነ ዓይነት ስራሕ ክሰርሓ ድሉዋት እየን። ስለዚ ሰብኣይን የብለይን፡ ወዲ የብልናን ኢለን ብስእነት ወዲተባዕታይ ኣየማርራን እየን። ዕድመን ጥዕናን እንተ ሂቦወን ኩሉ ባዕላተን ይዓምኣ እየን። ህርኩታት ድማ'የን። ድርብ ጾር ናይ ምስካም ብቕዓት ኣለወን። ኣብ ማሕረስ ምስ ሰብኡተን ውዒለን፡ ገዛ ኣትየን ኩሉ ዘቤታዊ ስራሕ ከኣ ይዓማ።

### ◆ ናብ ምውዳእ ገጽና ኢና እንጂነር። ብዛዕባ ውልቅኻ ክሓተካ። ባህርያትካ ከመይ ትገልጾ?

ሰባት ተዋዛያይ ምኳነይ ይነግሩኒ እዮም። ደይ መደይ ክዋዘ ኢለ ኣይብሎን እየ። ግና የስሕቖም። ኣይጸልኣን'የ። ኣብ ስርሐይ ከኣ ቅኑዕ ዕትብ እብል እየ። ኣብ ደገን ኣብ ስራሕን ነንበይኑ ባህርያት እየ ዘንጸባርቕ። ብኸምኡ ኣሕመ ምኳነይ እበጽሓኒ እዩ።

### ◆ ከመይ ዝበለ ሰብ ይብርሃካ?

ህድእ ዝበለን ሓሲቡ ዝዛረብን። ዝያዳኡ ንኻልኦት ክዛረቡ ዕድል ዝህብን ዝያዳ ዝሰምዕን ከኣ።

### ◆ ንስኻኸ ከምኡ ዲኻ?

ሕቶኻ ኣነ ዝፈትዎ ክነግረካዶ ኣይኮነን።

### ◆ መድረኽ ትመልኽ ምኳንካ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ ኣስተብሂለልካ ኣለኹ። ብኸመይ ኢኻ ኣማዕቢልካዮ?

እታ “ትመልኽ ኢኻ” ትብል እኳ ቅኑዕ ትኸብደኒ እያ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ድፍር ኢለ እዛረብ ነይረ። ኣብ በተኽስያን ብኻልእ ቋንቋ ንዝወሃብ ስብከት ናብ ኩናማ እትርጉም ነይረ። መምህር ምስ ኮንኩ ድማ ዝያዳ ተዛራባይ እናኾንኩ መጺአ። ካብኡ ኮይኑ ኣይተርፍን እዩ።



### ◆ ኣፍቂርካ ትፈልጥዶ?

ኣብ ኢደይ ካቲም ቃል ኪዳን እናርኣኻ ከምዚ ሕቶ ይሕተት ድዩ? ብዝኾነ፡ ኣፍቂረስ ተመርዕየ እኳ።

### ◆ ቀጽል ብዛዕባ መርዓኻ

2017 እየ ተመርዕየ። ክልተ ቈልዑ ወሊደ ኣለኹ። ሰበይተይ ሪም ዓብዱ ትበሃል። ደቀይ፡ ቦኽሪ ጓለይ ኣማንዳ ትበሃል፡ ትርጉሙ ብናራ “ቤት ሓቂ”፡ ብኹናማ “ሓቂ ዓብዪ እዩ”፡ ብጥልያን ከኣ “ፍትውቲ” ማለት'ዩ። ድሕሪኣ ዝተወልደ ኸኣ ኣሃኒኤል ይበሃል፡ ትርጉሙ “ህያብ” ማለት'ዩ። ብሓዳረይ ሕጉስ እየ።

### * ብወገነይ ወዲኣ ኣለኹ። ኣብ መወዳእታ ክትብሎ እትደሊ እንተ ሄልዩ ዕድል ክህበካ።

ጽቡቕ። እዚ ነስተማቕሮ ዘሎና ናጽነት፡ ብንቕሓትን ተወፋይነትን ኣያታትና ዝመጸ'ዩ። ኣብኣቶም “እንታይ ገደሰኒ”፡ “እዚ ንዓይ ዝምልከት ኣይኮነን” ዝብል ኣተሓሳስባ ኣይነበረን። ስለዚ እንታይ ገደሰኒ ኢልካ ጉልበትካ፡ ብቕዓትካ፡ ፍልጠትካ፡ ክእለትካን ሓሳብካን ምሕባእ ንሃገርካ ብገዛእ ፍቓድካ ንተጸባእትን ባዕዳውያን ገዛእትን ኣሕሊፍካ ምሃብ ማለት እዩ። ንባዕዳያን ወይ ታሪኻውያን ተጻባእቲ ኣሕሊፍካ ምሃብ ማለት ከኣ ኣብ ሓራ መሬትካ ከም ድላይካ ተንቀሳቒስካ ናይ ምስራሕን ምንባርን ናጽነት ምሻጥ ማለት እዩ። ናጽነትካ ምሻጥ ማለት ከኣ ሰላምን ርግኣትን ምስኣን ማለት እዩ። ከምቲ ንፋስ ንዝኾነ ፈስታልን ወረቐትን ናብ ዝደለዮ ሸንኮለል ዘብሎ፡ ዝኾነ ተጻባኢ መጺኡ ናብ ዝደለዮ ኔው ነጅው የብለካ። ስለዚ ትርጉም ናጽነት ብቓላት ጥራይ ዘይኮነ፡ ብግብሪ ክንፈልጦን ክንሰርሓሉን ኣሎና። ሚዛንን ርዝነትን ናጽነት ብግቡእ ዝፈልጥ ሰብ፡ ጉልበቱን ፍልጠቱን ክበቕቕ ዘይሕሰብ'ዩ። እኳ ደኣ ብኸመይ ኣራቢሑ ኣብ ረብሓ ሃገር የውዕሎ እዩ ዝሓስብን ዝበላሓትን።

**መስፍን ገብረሂወት**

ኣካዳሚ

# ፍልልይ ካልኣይ ደረጃን ኮለጅን

ሱራፌል ተ.

ካብ ናይ ካልኣይ ደረጃ ህይወት ናብ ኮለጅ ክንሰጋገር እንከለና፡ ኣብ ደረጃ ትምህርትና ጥራይ ኣይኮናን ለውጢ እንገብር። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝበዝሐ እንደልዮ ነገር ካብ ሰድራና ኢና እንረኽቦ። ንትምህርቲ "ኪዱ" ተባሂልና እምበር፡ ባዕልና ንትምህርቲ ክንከይድ ኢልና ዘይንበገስ ክንከውን ንኽእል። ኣብዚ ደረጃ ንስከሞ ሓላፍነት ኣዝዩ ውሑድ እዩ። ስለ ዝኾነ ኸኣ እቲ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ብዘይ ተጽዕኖ እነሕልፎ ህይወት ዝያዳ ምቁር ዝኸውን። መቐረቱ ኸኣ ወትሩ ተዘካሪ ኰይኑ ይነብር።









ናብ ኮለጅ ክንሰጋገር እንከለና፡ ካብቲ ብዘይ ሓላፍነት ዝተጓዓዝናሉ ግዜ ናብ ሓላፍነት ንሰጋገረሉ እዩ። ምስ ስድራኻ ምንባር ተሪፉ በይንኻ ምንባር ክትምሃር ትጅምር። ግዜኻ፡ ጸዓትካ፡ ገንዘብካን ካልእን ባዕልኻ ኣማሓዲርካ ክትከይድ ትጅምር። ኑብስኻ፡ ክዳውንትኻን ከባቢኻን ባዕልኻ ኣጽሪኻ ክትከይድ ኢኻ። ሓደ-ሓደ ግዜስ ኣሰራርሓ እተን ዝቐለላ መግቢ ምኽኣል የድልየካ'ውን እዩ። ናይ ድቃስ ወይ ዕረፍቲ ግዜኻ'ውን ኣካል ናይቲ መዓልታዊ ንጥፈታትካ ክኾኑ'ዮም። እቲ ንትምህርትኻ እትገብሮ ጻዕሪ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ነዚ ኹሉ ኣወሃሂድካ ምኻድ በዓህን ተለማድን ቀዳማይ ፈተና ኮለጅ እዩ።

**ምሕደራ ግዜ**

መደብ ሰሪዕካ ምጓዓዝ ኣብ ትምህርትና ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ዝኾነ ዕድመ፡ ስራሕን ናብራን ኣገዳሲ እዩ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንከለና ብዝጠዓመና እናጽናዕናን እናተጻወትናን ጽቡቕ ውጽኢት ከነመዝግብ ንኽእል ኢና። ገለ ተመሃሮ ወጀሃላይ ኣካይዳ ዝጸንሖም፡ ግን ከኣ ብሉጻት ኰይኖም ዝስምዑና ዝነበሩ፡ ማትሪክ ከየምጽኡ ክእለዩ ንርእዮም ኢና። ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንከለና መደብ ሰሪዕና ምኻድ ክንላመድ ሓጋዚ እዩ። ኣብ ዝኾነ ደረጃን ዕድመን ዝርከቡ ብመደብ ዘይከዱ ሰብ፡ መደብ ኣውጺኦም ክስዕብዎ ክሽገሩ ይኽእሉ። መደብ ሰሪዕካን ብእኡ ተማእዚዝካ ምኻድን ዓቢ ፍልልይ ኣሎዎ። መደብ ንምስራዕ ንእሽተይ ስምዒት እንተ ሃለወትካ ኣኻሊ እዩ። ብዘውጻእካዮ መደብ እናተኸተልካ፡ ብዘይ ብኩራት፡ ክትከይድ ግን ዓቢ ትብዓትን ራኢን የድልየካ።

በይንኻ ተፈሊኻ ምንባር ኣብ ዝመጽኣሉ እዋን፡ ሓላፍነትካ እግረ-እግራ ስለ እትመጸካ፡ ንኽትቅበላ ንእሽቶ ቅልውላው ከተሕልፍ ትኽእል ኢኻ። ኣብ ኮለጅ ከኣ በይንኻ ምንባር ስለ እትጅምር፡ ከመይ ኣቢልካ ኣበርቲዕካ ክትሰርሕ ከም ትኽእል ክትምሃር ኣላካ፣ ስሩዕን ኣኽባሪ ግዜን ምኳን የድልየካ፣ ምሉእ ሸዉሃትካ ከመይ ኢልካ ትህቦ ክትፈልጥ ይድልየካ፣ ወጥሪ ካብ ጥቓኻ ተርሒቑሉ ኣገባብ ክህልወካ ኣሎዎ። ወጥሪ ንናይ ስራሕ ዓቕምኻ ዘልምስ ተርእዮ እዩ። ኩሉ ሳዕ እታ ክትገብራ እትኽእል ክትገብራ እንተ ዘይከኢልካ፡ ነቲ ንሳ ትፈጥሮ ክፍተት ክትጸመሞ ዘይትኽእል ክትከውን ትኽእል ኢኻ። ናይ ጣዕሳ ስምዒት ክዓስለካ ይኽእል። ኣብታ ሰዓታ ብምሉእ ልብኻ እንተ ገይርካያ ግን፡ እቲ ዝግበኣካ ስለ ዝገበርካ ዘጣዕስ የብልካን። ኣብ ወጥሪ ድማ ኣይትኣቱን። ዝሰራዕካዮም መደባት ብዘይ ብኩራት ከተትግብሮ እንተ ኸኢልካ፡ ነቲ እዋን ዕረፍትኻ ብዘይ ጸቕጢ ክትዛናየሉ የኽእለካ። ግቡእ ዕረፍቲ ዝረከበ ኣእምሮ ወትሩ ዝበለጸ ውጽኢት ከመዝግብ ኣየሸግሮን እዩ።

ግዜኻ ንክትኣልዮ፤

- ኣብ ትምህርቲ ክትውቕዖ እትደሊ ሽቶ ብምሉእ ልብኻ ከም ትብህጎ ኣረጋግጽ። ሽቶኻ ንምውቃዕ ከኣ ልዕሊ ዝከኣለካ ክትገብር ምዃንካ ኑብስኻ ኣእምናን ቃል እተወላን።

- ኣብ ትርኣስካ ዓውደ-ኣዋርሕ (ካላንደር) ኣዳሉ። ናይ ዓመት፡ ናይ ሰለስተ ወይ ሓሙሽተ ዓመት - ከም ደረጃኻ -

ምልክት እናንበርካ ሰኣል። ኢታ ትውደኣላን ትምረቐላን መዓልታት ኣብሊጽካ ኣጸብቀን። ናይ እዋናዊ መደባትካ ብቐረባ ኣብ ትርእየሉ - ኣብ ጁባኻ፡ ማዕጾ ቦርድኻ፡ ኣብ ትርኣስካ - ኣቐምጥ።

- እቲ ንመጽናዕትን ዕረፍትን እትምድቦ ግዜ ካብ ሎሚ ንጽባሕ ሓደ ዓይነት ኰይኑ ከሰልችወካ የብሉን። ንኽልተኡ ብማዕረ ኣኽቢርካ ተጠቐመሉ።

- ናይ ስራሕ ግዜኻ ብዝበለጸ ከተድምዓሉ እንተ ኼንካ፡ ናይ ዕረፍቲ ግዜኻ ብግቡእ ክትጥቀመሉ ኣለካ።

- ኣብ መደባትካ ምሉእ እምነት ይሃልኻ። ንመደባት መማህርትኻ ርኢኻ ከይትጠራጠር። ምስ ዓቕምኻን ሜላ ኣጸናንዕኻን ዝኸይድ መደባት ክትሕንጽጽ ዝበለጸ'ዩ።

- ንኣጠቓቕማ ግዜ ዝምልከት ጽሑፋትን ምኽርታትን ብምንባብ ዝሓሸ መደብ ክትሰርዕ ትኽእል ኢኻ።

### *መጽናዕቲ*

- ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንመሃራ ሓንቲ ክፍለ ግዜ ኣብታ ናይ ዕረፍቲ ዓሰርተ ሓሙሽተ ደቓይቕ ደጊምና ኣንቢብና ክንርዳኣን ክንሕዛን ንኽእል ንኸውን። ኣብ ኮለጅ ኣብ ሓንቲ ክፍሊ እንመሃሮ ትምህርቲ - ናይ ሓደ ሰዓት ትምህርቲ - ንምጽንዑ ብውሑዱ ሰለስተ ሰዓት ክወስደልና ይኽእል እዩ።

-ኣብ ካልኣይ ደረጃ እቲ ነጽንዖ መምህርና ኣብ ሰሌዳ ይጽሕፈልናን ይገልጸልናን። ኣብ ኮለጅ ዝጸንሑና መምህራን ግን ገሊጾምን እንውከሰሉ መጽሓፍቲ ጠቒሶም ክወጽኡ ይኽእሉ እዮም። ንስኻ ነዚ ዝተገልጸልካ ሓበሬታ ፋሕቲርካ ክትረኽቦ ኣለካ። ብዙሓት መምህራን ጽማቕ ናይቲ ዝመሃርዎ ወረቐት - ሃንድ ኣዉት - ይህቡ'ሞ፡ ንስኻ ኸኣ ንዕኡ ብምብዛሕ ክትጥቀመሉ ትኽእል ኢኻ፤ ምሉእ ግን ኣይኮነን።

-ኣብ ካልኣይ ደረጃ፡ ኣብ ሓደ ክፍለ-ግዜ ሓደ ንእሸተይ ኣርእስቲ ኢኻ እትመሃር። ኣብ ኮለጅ ግን እዚ ኣይክትረኽቦን ኢኻ። ኣብ ሓደ ክፍለ-ግዜ ሓደ ምዕራፍ ምሉእ እትመሃረሉ ግዜ ክጸንሓካ እዩ። እቲ ኣብ ክፍሊ ዝተዋህበካ ኣመታት ፍልጠት፡ ኣብ ዝተፈላለዩ መጽሓፍቲ ብምውካስ እትምእርሮ ባዕልኻ ኢኻ።

- ኣብ ቀዳማይ ዓመት ኮለጅ ኣዝዩ ብዙሕ ሃልኪ የድልየካ እዩ። ኵሉ ግዜ ጋሻ ዝኾነ ነገር ርዝን ናይ ምባል ባህሪ ኣሎዎ። ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ፡ ኣብ ስድራኻን ካልእን ዝነበረት ሓላፍነት ሕጂ ኣብ ርእስኻ እያ፣ ሓድሽ ኣገባባ ኣጸናንዓ ክህልወካ'ዩ። ኣገባብ ኣመሃህራ'ውን ስለ ዝሕድሰካ፡ ክሳዕ እትላመዶ ክተረካ ይኽእል እዩ። ነዚ ዘስግር ዳንጋ ክትፈጥር እምበር፡ ኣቕዲምካ ተስፋ ትቘርጸሉ ኣይኮነን። ብጒጅለ ምጽናዕ ከኣ ንብዙሕ ተጽዕኖታት ከፋኹሰልካ ይኽእል።

### *ዝምድና*

ኣብ ኮለጅ ምስ ኣተና ካብ ፈተውትና፡ መተዓብትናን ስድራናን ክንፍለ ኢና። በይንና ዘለና ኰይኑ ክጥዕመና ይኽእል እዩ። ኣብ ሃገርና እዚ ከም ዓቢ ጸገም ዘይክረአ ይኽእል እዩ። ምኽንያቱ ኣቕዲምና ኣብ ሳዋ ዓመት ምሉእ ምስ ከማና ስለ እነሕልፎ፡ ንእሾቶ መላመዲ ከኾነና'ዩ። ኮለጅ ምእታውካ ንብዙሓት ስዒርካ ትኣትዎ ምህላውካ'ውን፡ ዝፈጥረልካ ንሒን ሞራልን ኣሎ። ካብ ስድራኻን ፈተውትኻን እትረኽቦ ሞራል ብቐረባ ዘይክህሉ ስለ ዝትኽእል፡ ኣብ ዙርያኻ ምስ ዘለዉ - ምስ ደቂ ክፍልኻ፡ መዳቕስትኻን ካልእን - ጽቡቕ ዝምድና ክህላወካ ይምረጽ።

- ኣብ ኮለጅ ንዘንባለታትና ዝኸውን ምቕኝሽሽ ክህሉ ይኽእል እዩ። ምስ ከማና ተመሳሳሊ ዝምባለ ዘለዎም ብምኽኣን ክንዋሳእ ጸገም ኣይፈጥረልናን እዩ። ኣብ ኮለጃትና ብሃማመተኤ ዘባ ሳዋን ላዕለዎት

## 3 ዓበይቲ ምኽርታት ንኽትተርፋ

እዞም ዝስዕቡ ሰለስተ ዓበይቲ ነጥብታት ኣብ ዝደለናዮ ዓይነት ትምህርቲ ክንተርፍ ዝሕግዙና እዮም። እዞም ነጥብታት እንተ ተኸቲልና ክንተርፍ ኢና፣ ብዝዓበየ ኸኣ ክንስጎጉ ንኽእል ኢና። ክንስጎጉ እንተ ደሊና ዝሕግዙና ካልኦት ምኽርታት'ኳ እንተ'ለዉ ንሎሚ ኣብ ሓንቲ ዓይነት ትምህርቲ ከትርፉና ዝኽእሉ ጥራይ ክንርኢ።

ኣስተውዕሉ፡ እዞም ሰለስተ ነጥብታት እንተ ዘይተጠቐምናሎም ክንሓልፍ ምኽኣና ኣይትረስዑ።

1. ክሳዕ ሕጂ ተረጋጊጹ ከም ዘሎ፡ እቲ ቀዳማይ መገዲ ምትርፍ፡ ኣብ ክፍሊ ናይታ ክንተርፋ ዝደለናያ ዓይነት ትምህርቲ ዘይምእታዉ። ዝበዝሐ ዓይነት ትምህርቲ ነፍሲ-ወከፍ ክፍለ-ግዜ መሰረት ናይታ ትመጽእ ብምኳና፡ ሓንቲ ክፍለ-ግዜ ከይተማሃርና እንተ ኣሕሊፍናያ መሰረት ኣይንሕዝን ኣለና ማለት'ዩ። መሰረት ዘይብላ ገዛ ከኣ ብዘይ ጠቅም ንፋስ ዓነዉነዉ ከም ትብል ርጉጽ'ዩ። ኣቴንዳስ ክወሰድ እንከሎ'ውን ኣብ ክፍልኻ ስለ ዘይትርከብ፡ ንፋዕ ተራፋይ ምኳንካ ክምስክረልካ'ዩ።

2. ዕዮ-ክፍሊ፡ ዕዮ-ገዛን ዝተፈላለየ መለማመዲን ኣብ ግዜኡ ምዕያይ ንኽትሓልፍ እዩ ዝሕግዝ። ስለዚ ነዚኦም ዝተጠቕሱ ዘይምስራሕ ንኽንተርፍ ሓጋዚ'ዩ።

3. ጥራዝናን መጽሓፍትናን መዓልታዊ ዘይምግንጻል ንምትራፍና ብዘይ መጠን ሓጋዚ'ዩ። መዓልታዊ ዝተማሃርዎ ደጊምም ዘንብቡ፡ ኣብ ክፍልን ኣብ ግዜ መጽናዕትን ኖት ዝሑዙ ተመሃሮ ንኽሓልፉ ርጉጽ'ዩ።

ኣስተዉዕሉ፡ እዞም ሰለስተ ነጥብታት ክትጥቀምሎም እንተ ዘይክኢልኩም ክትሓልፉ ኢኹም። እንተ ሓሊፍኩም ከኣ ኵሉ ፈታዊኹምን ስድራኹም ክሕጐሱ እዮም። ስድራና መምህራና ምሕላፍናን ምንፋዕናን የሐጕሶም'ዩ። እንተ ሓሊፍና ዝስመዓና ክብርን ለውጥን ከኣ ኣሎ። ስለዚ፡ ናይ ምትራፍ ሓሳብና ዘየዋጽኣና እንተ ኾይኑ፡ ኣንጻር እዞም ሰለስተ ነጥቢታት ንከተል።

ትካላት ትምህርትን ዓመታዊ ዝካየድ ፈስቲቫል ላዕለዎት ትካላት ትምህርቲ፡ ዝንባሊታትካ፡ ተውህቦኻን ምህዞኻን እተጸባርቐሉ ባይታ እዩ።

- ምዕባለታት ትምህርትኻ ብዘይ ስክፍታን ሽቑረራን ተዕልሎ ሰብ እንተሎ፡ ቀጻሊ ኣዋግዓዮ። ኣብቲ ሞራል ትደልየሉ ግዜ ጸግዒ ክኾነልካ እዩ። ኣብ ኮለጅ ኣቲና ክንመሃር እንከለና፡ ናትና ሕልሚ ከነግህድ ኢና እንቃለስ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንከለና፡ ሕማቕ እንተ ኣምጺእና "ገዛና እንታይ ክብሉኒ'ዮም?" ንብል ኔርና ንኸውን። ኣብ ኮለጅ ግን ከምኡ ኣይኮነን። ሕማቕ እንተ ኣምጺእና "እንታይ እየ ዝኾና?" ብምባል ኢና እንሓስብ፣ ብዛዕባ ኑብስኻ።

- ጽቡቕ ኣፍልጦ መማህርትኻን መዳቕስትኻን ክህልወካ'ውን ኣይጽላእን።

- መምህራንካ፡ ተሓጋገዝቶምን ደፓርትመንትኻን እቶም ዝበለጹ ጸጋታትካ እዮም። ዝኾነ መምህር ብዘይካ እቲ ኣብ ክፍሊ ኣትዩ ዝምህረሉ ግዜ፡ ንተመሃሮኡ ዘዕልለሉ፡ ዝሰምዓሉን ዘማኽረሉን ግዜ ይፈሊ እዩ። ኣብታ ግዜ እቲኣ ብምኻድ ጽቡቕ ናይ ስራሕ መንፈስን ዝምድናን ክንፈጥር ንኽእል ኢና። እዚ ንናይ ምምሃር ተመኩሮና ኣዝዩ ሓጋዚ ክኸውን ይኽእል።

- ኣብ ካልኣይ ደረጃ ንከለና ክንጥመና ዝኽእል ወጥርን ጸቕጥን ሳሕትን ዓቢ ግምት ክወሃቦ ዘይከኣልን ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣብ ወጥሪ ወይ ጸቕጢ ኣብ እንኣትወሉ ግዜ፡ ካብ ሽግርና ዘናግፍ ብዙሕ ኢጋጣሚታትን ኩነታትን ኣይንስእንን ኢና። ኣብ ብዙሓት ናይ ካልኣይ ደረጃ ኣብየተ ትምህርቲ ሃገርና ካብ ከምዚ ኩነታት ዘገላግሉ ናይ ስኑ-ልቦና ምሁራት ይምደቡ እዮም። ሓገዝም ክኣ መዛና ኣይርከቦን።

ኣብ ኮለጅ ክፍጠር ዝኽእል ወጥርን ጸቕጥን ከምቲ ናይ ካልኣይ ደረጃ ኣይኮነን። ምስ ባህርን ብርትዐን እቲ ትምህርቲ፡ ካብ ዝለምደካዮ ማሕበራዊ ኩነታት ወጺእካ ኣብ ሓድሽ ማሕበራዊ ባህሪ ዘሎዎ ኩነታት ስለ እትኣተው'ን፡ ኑቲ ክፍጠር ዝኽእል ጸቕጢ ወይ ወጥሪ ክበርትዖ ይኽእል። ኣብ ኮለጅ ዝህሉወና ማሕበራዊ ዝምድና ብሉጽ እንተ ኾይኑ፡ ካብ ተመሳሳሊ ሽግራት ክናግፈና ይኽእል፣ ወይ'ውን ከጐድለልና ይኽእል። ንተመሃሮ ብምኽሪ ሓገዞም ዝህቡ ምሁራት ስኑ-ልቦና ኣብ ኮለጃት ስለ ዘለው፡ ወጥሪ ወይ ጸቕጢ ኣብ ዝስመዓና ናብዞም ሞያውያን ብምቕራብ ሓገዝ ክንሓትት ድሕር ክንብል የብልናን። ኣብ ኮለጅ ንእሽተይ ዕንቅፋት ዓቢ ዋጋ ከተኽፍል ትኽእል'ያ።

ብተወሳኺ፣

ኣብ ካልኣይ ደረጃ ይንኣስ ይዕበ ዝሓልፈና ሓበሬታ ኣዝዩ ሃሳዩ ኣይከውንን። ኣብ ኮለጅ ግን ዝኾነት ሓበሬታ ኣዝያ ዓቢ ለውጢ ትፈጥር ክተከውን ስለ እትኽእል፡ ሓበሬታ ንምርካብ ዓይንና ንቑሕ ክኸውን የድሊ። ኣብ ኮለጅና ዝርከቡ ጸጋታት ክንጥቀመሎም ንፈትን። ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንከለዉ ገጽ ቤት ንባብ ከይረኣዩ ዝተዓወቱ ርኢኹም ትኾኑ። ኣብ ኮለጅ ቤት ንባብ ከይተቐልቀለ ዝሓልፋ ኣይህሉን። ናይ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርትና ክንፈልጣ ኣይንሽገርን፣ ኣብ ኮለጅ ምስ ኣተና እንታይ ኣበይ ክንረክብ

# 10 ካብ ኮለጅ ዘስጉጉ ምኽንያታት

ኣብ ኮለጅ ዘጋጥም ምትራፍ ወይ ምድስካል ብዙሕ ምኽንያታት ኣሎዎ። ዝበዝሑ ተመሃራይ ዝስጉግ ብተፈጥሮኡ ሕማቕ ስለ ዝኾነ ኣይኮነን። ምኽንያት መትረፊ ብዙሓት ተመሃሮ፡ ኣብዘን ዝስዕባ 10 ምኽንያታት ኣጠቓሊልና ክንገልጸን ክንፍትን፣

1. ብዘሎካ ክፍሊ-ግዜን ዘድልየካ ነጥብን ብዙሕ ጸወታ ወይ ምዝንጋዕ ተብዝሕ እንተ ኼንካ፣

2. ኣድህቦኻ ኣብ ትምህርቲ ዘይምህላው፣ ብርቱዕ ተነጽሎን ናፍቖት ገዛኻን ዝስመዓካ እንተ ኾይኑ፣

3. ብትምህርቲ ተማርርን ትምህርቲ ትጸልእን፡ ከምኡ'ውን ዘይብጽሓካ መሲሉ ዝርኣየካ እንተ ኾይኑ፣

4. ውልቃዊ ናይ ስድራ ሽግራት ኣብ እምሮኻ ይመላለስ ወይ ብርቱዕ ሻቕሎት ገዛኻ እንተ ሃልዩካ፣

5. ክሊማ እትመሃረሉ ዘለኻ ኮለጅ ኣዝዩ ዘሸግረካ እንተ ኾይኑ፣

6. እንታይ ከተጽዕ ምኺናካ ዘይምፍላጥ ወይ ንዓኻ ኣብ ዘይከውን ዓውዲ እንተ ኣቲኻ፣

7. ሕጽረት ተመኩሮ፡ ማዕዳን ሓበሬታን ዝቐደሙ ኰነ መምህራንካ ዘይምክትታልካ፣

8. ካብ ከባቢኻ ርሒቕካ ኣብ ካልእ ጂኦግራፍያዊ ኣቀማምጣ ዘሎዎ ከባቢ ኬድካ ትምሃር ምስ ትህሉ፣

9. ውጹእ ናይ ባጀት ጸገም እንተ ኣለካ፣

10. ክትበጽሖ እትደሊ ሸቶ ዘይምስራዕ ወይ ንቕድሚኻ ብዝገጠመካ ትኽይድ እንተ ኼንካ።

ዋላ'ኳ እዚ ምኽንያታት ካብ ጠንቂ ምስጉጉ ተመሃሮ ክኸውን ዝኽእል እንተ ኾነ፡ ነዚ ዝመስል ጸገመ ዘሎና ተመሃሮ፡ ናይ ምስጓጉ ተኽእሎና ይዓቢ'ዩ ማለት ኣይኮነን። ኣሸንባይዶ እዚ ዝተጠቕሰ ካብኡ ዝኸብድ ብድሆ ጸይሮም ዝተፈላለየ ኣካድያምያዊ ዓወታት ዝተጐናጸፉ መዛኑናን ኣብ ጥቓና ኣለው።

*Source: A variety of college institutional research sources*

ሕብረተሰብ

# ቋንቋ ፍቕሪ

**ፍትሓዊ እስቲፋኖስ**

ፍቕሪ ኸ ቋንቋ ዶ ኣለዎ እዩ፣ ቋንቋ እንተሃለዎ ኸ ክንደይ ፊደላት ይህልውዎ ይኾኑ፣ ከመይ ኣቢልካ ኸ ኢኻ እትዛረቦ፣ ከላ ዋእ ንፍቕሪ ኸ ደኣ እንታይ ቋንቋ ኣድልይዎ እዩ ቋንቋ ፍቕሪ ፍሉጥ እንድኣሉ። ምትሕልላይ፡ ምፍቓር፡ ምጽውዋር፡ ቈልዑ ምውላድን ምዕባይን ከምኡ ንምግባር ዝውሰድ ተግባራት እንድኣሉ ፍቕሪ፡ እንታይ ካልእ ምስጢር ክህልዎ ኢሉ። እንተገደደ ኸኣ ምትሕቕቓፍ፡ ምስዕዓም ከም ወዮ ናይ ረጋቢት ግዲ፡ ካልእ ሲ ኸኣባ የሎን እቲ ኽትብሎ ዘይትደፍር ማለት ሲ ቅሩብ ኣሕፍር ዘብለካ (ክትብሎ ‘ምበር ክትገብሮስ ኣይሓፍርን፡ እኹት ዝሕፈር ዶ ኩልና ሃሊና!) ። እቲ'ኳ ንሕና ንኽንውለድ ከማን ዝተሓልፈ ናይ መጀመርያ መስርሕ፡ እዋእ ኣታ ኣብኡ እንከለኹም እንዶ ተረድኡና ከይትሓፍሩን ከይሓፍርን እምበር ምብልክዋ ኳ። እወ ንሱ፡ እቲ ኸማን ኣብ ሓደ ዓራት ኮይንካ ብጸልማት ገጽካ እውን ከይተረኣኻ ዝግበር ከማን፡ እወ ግርም ሓቂ እወ። ካብዚ ሓሊፉስ ቋንቋ ፍቕሪ እንታይ ክኸውን ኢሉ፣ ፍቕሪ ዘይ ብምንኻስ ጀሚሩ ናብ ምንካስ፡ ምቕጻል፡ ቃልቃል፡ ባልባል ዝብል ነበልባል ሓዊ ዝቕየር ዘይቕህም ብርሃን ህይወት ካብ ምዃን ሓሊፉ እንታይ ከይከውን ኢሉ። ፍቕሪ ሽፋን ኩሉ ሃልኪ ድኻማዊ ናብራና እንድኣሉ። ፍቕሪ ፍልስፍና ኣየድልዮ ቛንቋ፡ ብዶብ ኣይሕጸር፡ ንሕና ድማ ንእኡ ንምምሳል ኢልና ንፍቕሪ ኽንብል እምባታት ንሓኩር ፡ ኣጽድፍ ንወርድ፡ ስንጭሮታት ንሰግር፡ ማዕበላት ባሕሪ ንሰናጥቕ፡ ምድረበዳ ንጥሕስ ብፍቕርን ንፍቕርን ዘይግበር የሎን። ብዘይ ፍቕሪ ግና ኀቦ ኣይሕኮርን ስንጭሮታት ኣይብተኹን፡ ምድረበዳ ኣይስገርን ኮታ ኣብ ህይወት ዘጋጥሙና ማሕሰኻታት ኣይፍትሑን ንዘልኣለም ከምኡ ኢሎም ብእሱራቶም ይነብሩ። እዚ ኹሉ ገይርካ እውን እንተ ተረኺቡ እዩ ወረ ሳሕትስ።

እዚ ንህይወት ተፈታዊትን ንኽትነብራ ምኽንያት ንምርካብ ካብ ዝሕግዝን ክስተት ሓደ ዝኾነ ፍቕሪ ሓድሕድ ክንረዳድኣሉ እንኽእል ቋንቋ ኣለዎ። ብመሰረት ውጽኢት ናይ 30 ዓመታት ነዋሕቲ መጽናዕቲ ኣሜሪካዊ ምሁር ስነሰብ ዶክተር ጋሪ ቻፕማን፡ ደቂሰብ ሓሙሽተ ቋንቋታት ፍቕሪ ንዘረብን ንርዳእን። ኣብቲ ዝገበሮ ግብራዊ መጽናዕቲ ድማ ነዞም ዝስዕቡ ቛንቋታት ፍቕሪ ኸም ዝረኸበ ይዛረብ። ንሳቶም ድማ ቃለ ምስክርነት፡ ብሉጽ ግዜ፡ ምልውዋጥ ህያባት፡ ግብረ ሃዋርያንን ኣካላዊ ምትንኻፍን እዮም።

ቋንቋ ፍቕሪ ክብሃል እንከሎ ብርግጽ ዝመጸና ሕቶ ፍቕሪ ዶ ቋንቋ ኣለዎ እዩ ዝብል ክኸውን ባህርያዊ እዩ። ሕቶታትና ኣብ ቦታኡ እንከሎ ንቛንቋ ፍቕሪ ብኸምዚ ኽንርድኦ ይደሊ። ቋንቋ ፍቕሪ ፍቁራት ንሓድሕዶም ፍቕሪ ዝረዳድእሉን ዝዘራረብሉን ኣገባብ እዩ። ነዘን ኣቕድም ኣቢለን ዝተጠቕሳ ሓሙሽተ ቛንቋታት ፍቕሪ ብዝርዝር ንርኣየን እሞ፡ ኣብ መወዳእታ ቛንቋ ፍቕርና ኣለሊና ብእኡ ኽንዛረብ ንፈትን እሞ ኣብ ህይወትና ተኣምር ፍቕሪ ክፍጸም ክንርኢ ኢና። መቸም ካብ ብቛንቋኻ ምዝራብ ንላዕሊ ዕግበት ዝህብ ነገር ኣይህሉን ይኸውን። እቲ ብቛንቋ ምጻምድቱን ኣፍቃሪቱን ዝዛረብ ሰብ ኣብ ምድሪ ሕጉስ ይኸውንን ኣብ ቤቱ ገነት



ይህልዎን።

# 1 ቃለ ምስክርነት

ቃለ ምስክርነት ከም ቋንቋ ፍቕሪ፡ ንኣፍቃሪትና ወይ ኣፍቃሪና ኣድናቖት ምሃብ፡ ምሲጋና ምቕራብ፡ ኣብ ዝገበርዎም ስርሓት ምስክርነት ምሃብ የጠቓልል። ናእዳ ፍርቂ ምሳሕ እዩ። ንኣፍቃሪትካ ‘እዚ ፍሽኽታኽስ ጸሓይ የረስዕ’ እንተ ትብላ እሞ ድማ ቋንቋ ፍቕራ ቓለ ምስክርነት እንተኾይኑን፡ ኣስናና ናይ ብሓቂ ጽቡቓት እዮም ኢላ ትኣምን እንተኾነትን ንወርሒ ካልእ ናእዳ ምውሳኽ ኣይከድልየካን እዩ።

ኣብ ሕብረተሰብና ሓንቲ ግንንቲ ዛንታ ኣላ፡ እዛ ዛንታ እዚኣ ንኣይ ብዝጥዕመኒ ከቕርባ ኽፍትን እየ፡ ኽምዚ ኸኣ ትብል፤ ሓንቲ ሰበይቲ ቡን እናኣፍልሐት እንከላ፡ እቶም ተኣንገድቲ ‘ጥዑም ቡን’ ኪይብልዋ ትም ኢሎም ስለ ዝሰተዩ፡ ኣይጠዓመቶምን ብምባልን ቀጥዒ ሓዊሳን ነታ ዝነበረት ቡን ብምድፋእ ካልእ ምቕላው ጀመረት። ካብዛ ኢጋጣሚ እዚኣ ጀሚሩ ድማ ሎሚ ብዙሕ ሰብ ጥዕምቲ ትኹን ኣይትኹን ቡን ፈለማ ቅምሶኻ ጥዑም ከይተባህለ ኣይስተን፡ እታ ኣፍላሒት እውን ጥዑም እንተዘይበልካ ትኹርን። እዚ ስለምንታይ ኣኸውን፡ እታ ሰበይቲ ንምንታይ ነታ ቡን ደፊኣታ ፍቕሪ ስለዝሰኣነት እያ። ምኽንያቱ እቲ ንኣኣ ከም ዝተፈቐረት ኮይኑ ዝሰምዓ ናእዳ ወይ ድማ ምስጋና ምርካብ ስለዝነበረ እዩ። እቲ ንሳ ዝሰርሓቶ ስራሕ ፍቕሪ ንኽትህብ ኢላ ዝሰርሓቶ ንሳ እውን ፍቕሪ ኽትረክብ ኣለዋ፡ ስለዝኾነ ድማ ከምኡ ዝገበረት። ዳርጋ ዝበዝሐ ሰብ ናእዳ ዝጸልእ ኣይኮነን እዚ ማለት ድማ ናቱ ቛንቋ ፍቕሪ ቓለ ምስክርነት እዩ። ንኣፍቀርትናን መጻምድትናን ናይ ናእዳን ምስጋናን ቃላት ምሃብ ክንክእልን ብእኡ ክንዛረብን ክንስልኪ የብልናን።

# 2 ብሉጽ ግዜ

ብሉጽ ግዜ ከም ቋንቋ ፍቕሪ፡ ፍቑራት ንሓድሕዶም እኹል ግዜ ብምውህሃብ ብፍቕሪ ኽሓብሩ እንክለዉ ማለት እዩ። ዝበዝሐ ኣብ ፍቕሪ ዘጋጥም ፍሕፍሐ ፍቑራት ንሓድሕዶም ግዜ ዘይምውህሃብ ምኽኑ መጽናዕትታት ይሕብሩ። ግዜ መልሲ ኹሉ ሕቶታት ክብሃል እውን ንሰምዕ። ደቂ ኣንስትዮ ንምንታይ እየን ዝበዝሕ ግዜ ኣፍቀርተን ሰብ ሓዳረንን ግዜ ኣይሃቡናን እናበላ ዝኸሳ፤ እቲ ምኽንያት ቋንቋ ፍቕረን ብሉጽ ግዜ ስለዝኾነ እዩ። ብሉጽ ግዜ ፍቑራት ብሓደ ኣብ ዘለዉሉ እዋን ተሌቪዥን ኣብ ቅድሚኦም ተውሊዓ እንከላ ፈጺሞም ከየድሃቡ ብምሉእ ጽሞና ሓድሕድ ከዕልሉ ምኽኣል ማለት እዩ። ኣብ ቤት ምግብን መዘናግዒ ቦታታት ብምኻድ ሓቢሮም እናተኾላለሱ ዝምገቡ ፍቑራት ቋንቋ ፍቕሮም ብሉጽ ግዜ ምኻኑ ኣየጠራጥሩን። ብሉጽ ግዜ ከም ቋንቋ ብዙሓት ላህጃታት ኣለውዎ። ሓደ ካብ ወሰንቲ ላህጃታት ብሉጽ ግዜ ቛንቋ ፍቕሪ ‘ንጥፈታት’ እዩ። ፍቑራት ይኹኑ ሰብ ሓዳር ሓቢሮም ዝሰርሕዎ ወይ ዘሰላስልዎ ንጥፈት ክህልዎም ዝበህጉ እንተ ደኣ ኾይኖም፡ ብብሉጽ ግዜ ቛንቋ ፍቕሪ ይዘራረቡ ኣለዉ ማለት እዩ። እዚ ብሓደ ኽዳውንቲ ቈልዑ ምሕጻብ ወይ እውን ብሓደ ምግቢ ምስራሕ ክጥቀስ ይከኣል።

# 3 ምልውዋጥ ህያባት

ህያባት ሓወልቲ ፍቕሪ እዮም። ገለ ሰብ ኣሎ ካብ መጠን ንላዕሊ ህያብ ክሁብን ክቕበልን ዝደሊ፤ ገለ ድማ ፈጺሙ ፋዕራ ዘይብሉ፡ ዝተዋህቦ ህያብ ዝሸይጥ’ውን ክንደየናይ ከይስኣን! ዝተዋህቦ ህያብ ካብ ቅድሚ ዓይኑ ኽውል ክብሎ ዘይደሊ ሰብ ድማ መሊኡ። እቲ ህያብ ብምሃብ ፍቕሪ ዝገልጽን ህያብ ብምቕባል ፍቕሪ ዝሰምዖን ሰብ፡ ንሱ ቛንቋ ፍቕሩ ምልውዋጥ ህያባት እዩ። ፍቑራት ዝለዓለ ዝለዋወጥዎ ህያብ ማለት ካብ ነፍሶም ወጻኢ ቀለቤት እዩ። ቀለቤት ቃል ኪዳን ይኹን ናይ ሙብጽዓ ካቲም ልዑል መግለጺ ፍቕሪ እዩ። ህያብ ብምሃብ ጥራሕ ልቢ ኣፍቃሪትካ እንተ ተረኪብካ፡ ቋንቋ ፍቕሪ ኣፍቃሪትካ ምልውዋጥ ህያባት እዩ’ሞ ንፉዕ ወሃቢ ንምኻን ተዳሎ። ህያብ ክቕበል ዝጸልእ ሰብ እኳ እንተዘይሃለወ ቛንቋ ፍቕሪ ሓደ ሰብ ምልውዋጥ ህያባት ምስ ዘይከውን ግና ህያባት ድምጺ የብሎምን።

# 4 ግብረ ሃዋርያን

ግብረ ሃዋርያን ከም ቋንቋ ፍቕሪ ንኣፍቀሪትና ወይ መጻምድትና ኣገልግሎት ምሃብ ወይ ምቕባል ንማለት እዩ። ንኣብነት ካብ ኣባላት ስድራና ኣብ ሆስፒታል ተዓቚቡ ኣብ ዝህልወሉ ግዜ፡ ንበል ኣፍቃሪትና ንዝሓመመ ዘመድ ብዘይምቍራጽ መዓልታዊ መግቢ ሰሪሓ፡ ተኸዲንዎ ዘዝሓደረ ኽዳውንቲ ድማ ሓጺባ ተምጽኣሉ እንተደኣ ሃልያ፡ እቲ ዝለዓለ ፍቕሪ ኽትዛረበሉ እትኽእል ቋንቋ ንሱ ስለዝኾነ እያ። ኣባኻ ንዘለዋ ፍቕሪ ንምርኣይ ኢላ ጥራሕ ኣይኮነትን እትገብር፡ ከምኡ ኽትገብር እንከላ ፍቕሪ ይስምዓን ብኸምኡ ኣገባብ ከተፍቅራን እያ እትዛረበካ ዘላ። ግብረ ሃዋርያን ንኩብሰኻ ንስለ እተፍቅሮ ሰብ ኣገልግሎት ንምሃብ ምድላው ወይ ንምውፋይ ማለት እዩ። ናብ ናይ ኣፍቃሪትካ ገዛ ብምኻድ ኣብ ኣፍደገ ካልሸሎ ገዛኣ ንዘግብኣቶ ፈስቶ ማይ ንውሽጢ ኣብ ምእታው ክትሕግዛ ባህ ዝብለካ እንተኾይኑ፡ ቋንቋ ፍቕርኻ ግብረ ሃዋርያን እዩ። ከምኡ ብምግባርካ ኣፍቃሪትካ ባህ እንተደኣ ኢልዋ

ድማ ሓደ ዓይነት ቋንቋ ፍቕሪ ኣለኩም እሞ ብኡ ፍቕሪ ተዘራረቡ። ሰብ ሓዳር እንተደኣ ኴንኩም ድማ፡ ብዓል ቤትኪ ገዛ ኣብ እትውልውልሉ ቑልዓ ኽሕዘልኪ፡ ክዳውንቲ ክትሓጽቢ እንከለኺ፡ መግቢ ኣብ ምስራሕ እጃሙ ዝጻወት እንተደኣ ኾይኑ ውሁብ ኣይትውሰድዮ፡ ብቋንቋ ፍቕሩ እዩ ዝዛረበኪ ዘሎ። ብኣንጻሩ ብዓልቲ ቤትካ ክዳውንትኻ ኩሉ ግዜ ጽሩያትን ዝተስታረሩን፡ ምግብኻ ኣብ ሰዓቱ ድሉው፡ ንደቅኹም ንምሕብሓብን ንምእላይን ፈጺማ ደኺመ ኽይበለት እትዓዪ እንተደኣ ሃልያ ግቡኣ ስለዝኾነ ዘይኮነ፡ ቋንቋ ፍቕራ ስለ ዝኾነ እያ ከምኡ ዝገበረት እሞ ዓጸፋ ንምምላስ ድሕር ኣይትበል። ንሰብ ካብ ብቋንቋ ፍቕሩ ምዝራብ ንላዕሊ ዝዓቢ ዕግበት የብሉን።

## 5 ኣካላዊ ምትንካፍ

ኣካላትና እቲ እንኮ ቅዱስ ስፍራና እዩ። ኣብ ቅዱስ ስፍራና ድማ ብዘይፍቓድና ዋላ ሓደ ሰብ እኳ ክትንክፍ ይኹን ክቐርብ ኣይነፍቅድን። ኣካላዊ ምትንኻፍ ከም ቋንቋ ፍቕሪ ተኣፋፊ ቛንቋ እዩ። ጥበብን ምስትውዓልን ይሓትት፡ ምኽንያቱ ኩሉ ኣካላዊ ምትንኻፋት ሓጐስ ይፈጥር ማለት ኣይኮነን። ኣብ ሕብረተሰብና ከም ኣካላት ገይሩ ኽብሪ ዘለዎ ነገር የሎን። ብፍላይ እኳ ኣካላት ጓል ኣንስተይቲ። ክትንክፍ ዝግብኦን ዘይግብኦን ቦታታት ዶብ ዘቐመጠ ሕብረተሰብ እዩ ዘሎና። ንሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ኣብ ደስ ዝበለካ ክፋል ኣካላታ ክትተናኽፋ ፍቑድን ሞራላውን ኣይኮነን። ዋላ ኣብ ፍቕሪ እናሃለኻ ኣበይ ትትንክፍን ኣይትትንክፍን ፍሉጥ'ዩ። ኣብየት እወ ኣብ ክላስ እናተመሃርካ ከም ገለ ኽትብል ኣብ ክስታይ እንተደኣ ሒዛካ ጉንዲ እዝንኻ ክሳዕ ዝልኮኽ ምጭልጋም! ከምኡስ ክንደይ ካባና ኾን ኣጋጢሙና ይኸውን። ስለዝኾነ እዩ ድማ ኣካላዊ ምትንኻፍ ከም ቋንቋ ኽብድ ዝበል። ግሉጽን ስቱርን ኣካላዊ ምትንኻፋት እዮም ዘለዉ። እቲ ግሉጽ ዝብሃል፡ ኣብ ኢድ፡ መንኩብ፡ ሕቖ፡ ኣጻብዕን ካልኦት ንምትንካፎም ዘየሰክፉ ክፋላት ኣካላትና ክኾኑ እንከለዉ፤ እቶም ስቱራት ዝብሃሉ ድማ ኣብ ክዳን ከደኖን ንዝተወሰነ ሰብ ክሕዞን ጥራሕ ዝተሓጽረ ኣካላትን ብፍላይ እኳ ኣብ ግዜ ጾታዊ ርክብ። ጾታዊ ርክብ ንጉስ ኣካላዊ ምትንኻፍ ቋንቋ ፍቕሪ እዩ። መጻምድትና ቛንቋ ፍቕሩ ኣካላዊ ምትንኻፍ ምስ ዝኸውን ምሕቋፍ ንእኡ ገነት ከም ምእታው ምኳኑ ምግንዛብ የድሊ። ቋንቋ ፍቕራ ኣካላዊ ምትንኻፍ ዝኾነት ኣፍቃሪት ወይ ድማ ብዓልቲ ቤት ብዘይ ሕቑፊ ብዓል ቤታ ድቃስ ኣይወስዳን።

ቋንቋ ፍቕሪ ካብ ህጻንናትና እንመሃሮን እንመልኮን ቋንቋ እዩ። እቲ ህያብ እናሃብና ዘዕበናዮ፡ ቀድማያ ቋንቋ ፍቕሩ ምልውዋጥ ህያባት ይኸውን- ካልእ ቋንቋ ፍቕሪ ኣይዛረብን ማለት ግና ኣይኮነን። ኩላትና ኽምቲ ብዙሕ ቋንቋ እንመልኽ ዝተፈላለዩ ቛንቋታት ፍቕሪ ኽንዛረብ እውን ይከኣለና እዩ። እናሓቘፍናን እናሰዓምናን ዘዕበናዮ ድማ ኣካላዊ ምትንኻፍ ቀዳማይ ቋንቋ ፍቕሩ ይኸውን። እታ ንተገባራታ እናነኣድናን ንዝሰርሓቶ ዕዮታት እናኣድነቕናን ዘዕበናያ ጓልና ድማ ቃለ ምስክርነት ቀዳማይ ቋንቋ ፍቕራ ይኸውን እሞ፡ ጸርፍን ዘለፋን ኣብ እነዝንበላ ግዜ ከም ጸላኢቲ ትቑጽረና፡ ብቛንቋ ፍቕራ ስለ ዘይተዛረብናያ። እቲ ግቡእ ክንክንን ኣተኣላልያን፡ ነብሱ ክንሓጽቦን ክዳውንቱ ክንሓጽበሉን፡ ምግቡ ኣብ ሰዓቱን እንቕርበሉ ቑልዓን ኣብ ቅድሚ ዓይኑ ሓድሕድ ሓቢርና ኽንዓዪ ዝርእየና ህጻን ድማ ቋንቋ ፍቕሩ ግብረ ሃዋርያን ይኸውን። ውልድ ካብ እትብል ኣትሒዝና ግዜ ሂብና እንጻወታን ኣብ ወከፍ እትገብሮ ምንቅስቓሳት ካብኣ ዘይንፍለን፡ ኣብ እንገብሮ መዓልታዊ ምንቅስቓስ ምሳና እንማልኣን ጓልና ድማ ብሉጽ ግዜ ቐዳማይ ቋንቋ ፍቕራ ይኸውን።

ስለዚ ቛንቋ ፍቕሪ ኣብ መስርሕ ህይወትና እንመሃሮን ብኡ ኣቢልና ፍቕርና እንገልጸሉን ፍቕሪ እንቕበለሉን ቋንቋ እዩ እሞ፡ ቋንቋናን ቋንቋ መጻምድትናን ብምልላይ ብኡ ንዛረብ። ንሓደ ሰብ ብቛንቋ ፍቕሩ ዘይምዝርራብ ማለት ልክዕ ከምቲ ሓደ ሰብ ትግርኛ ተዛራባይ ኮይኑ፡ ንሕና ድማ ናይ ናራ ተዛረብቲ እንተደኣ ኴንና ዘይንረዳዳእ፡ ልክዕ ከምኡ ማለት እዩ።

***መወከሲ፡- ሓዳስ መጽሓፍ “ቋንቋ ፍቕሪ”***



# ሞት ፍቕሪ

**ሚኪኤል እያሱ** (ሃርሞኒ)

ጥብ ጥብ ዝብል ድምጺ ናይ መንጀርበብ ማይ ናብ ኣእዛነይ ክዓልብ ምስ ጀመረ፡ ኣዒንተይ ሰም ኣበልክወን። ምስ ሰምታ ናይ ኣዒንተይ ንብዓት ካብ ኣዒንተይ ክዘሩቕ ከሎ፡ ኣዕሚቔ ኣስተንፈስ። ነቲ ዝነፍስ ዝነበረ ሽታ ንፋስ ኣላልየዮ። ንፋስ ሽታ የብሉን መን ኢሉ? እዚ ሽታ ንፋስ ግን እፈልጦ እየ። ሳሕቲ ኣብ ገለ ኣጋጣሚ ምልክታት ክራማት ማይ ኣዝመራ ብኸቢድ ክዘንብ ከሎ፣ መንደቕ ገዛና ተርኪሱ፡ ምልክት ጽጋብ ዝዓለቦ ዝናብ፡ ራህዲ ንውሽጢ ገዛና ክተፍእ ከሎ፣ ዛሕሊ ገዛና ኣይጽወርን እዩ። ሽዑ ናብ ገለ የግሸኒ፣ ናብ ገለ መሪር ዝኽሪ።

ኣብ ውሽጢ ሕቕፈይ ተሸጕጣ። ምቜት ኣካለይ ንኽትቋደስ ትገብሮ ምንፉሓሹ ናብ ውሽጢ ደመይ ሶሊኻ ግዲ ትኣቱ ኰይና፡ ኣካለይ ግንብንብ ይብለኒ። ኣዒንታ ካብ ዝተሸጐጠቶ ሰፊሕ ጉድጓድ ህልውናና ኣውጺኣ ምስ ኣዒንተይ ከተፋጥጠን ከላ፡ ነዊሕ ሰዓታት ተቐልበለን። ነዊሕ ስዓታት፡ ካን በቃ ጥርዚ ርውየት ኣንፈቱ ዝጠፍኦ ገጻ፡ ናይ ስእነት ርውየት ዝመስል ስቅያት የንጸባርቕ። ኣብ ኣዒንተይ ኪንዮ ዝተጸንቀቐ ፍቕሪ እንታይ ከይተንበብ። እቲ ዘሎኒ ፍቕሪ ወሲዳቶ እያ። ልበይ ከትከት ዝብል ዛሕሊ ተሸፊኑ ከሎ፡ ብልባ ክማሙቕ ኣብ ሕቕፊኣ ተሸጕጠ፡ ኣፍልባ ናብ ኣፍልበይ መመሊሰ ከላግብ መመሊሰ ናብ ውሽጠይ ይስሕባ። ንሳ ግን ኪንዮ ከንፈራ ምስዓም ዘይሓልፍ ሕቕፈይ፣ እቲ ስዕመት'ኳ ናብ ካልእ ዓቢ መገሻ ርውየት ዘየግይሽ ስዕመት። ሽዑ ብልኡም ተስፋ ከንፈረይ ክትስዕም ክሳዳ ተምዓራሪ። ኪንዮ ስዕመት ግን ዋላ ሓንቲ የለን።

ቅድሚ'ዛ ምሸት ቅድሚ ወርሒ ይኸውን ናብ ገማግም ባሕሪ ንምዝንጋዕ ወሪድና ነይርና። ኣብቲ ገማግም ረቀቕቲ ናይ ገማግም ባሕሪ ክዳውንታ ገይራ ኣብ ቅድመይ ትወዛወዝ። ኣብቲ ሑጻ ኣብ ቅድምኣ ኮፍ ኢለ ንጽባቐኣ፡ ንቕርጻ፡ ከድንቐላ ትወዛወዝ ከም ዘላ ኣይሰሓትክዎን። "ነዚ ኣካልት'ዚ ትነፍጎ ኣለኻ?" ትብለኒ ዘላ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። "ፍቕሪ ደረት ርውየት ኣለዎዶ?" ኢለ ነቲ ሰፊሕ ባሕሪ ክሓቶ ጀሚረ። "ኪንዮ እዚ፡ ኪንዮ ሕቕፎኺ፡ ኪንዮ ትልግስለይ ልቦናን ትሕትናን ኣዒንትኺ ሰም ኣቢልኪ ናባይ ሰው ተብልያ ህይወትኪ። ኪንዮ እዚ ፍቕሪ እንታይ ይመስል ይኸውን?"

ኣብ ሓሳብ ከም ዝገሸኩ ኣይሰሓተቶን "ፍቕሪ'ኮ እቲ ዘለካ ምልግጋስ እዩ፡" ኢላ ጨዲራ። ኣብቲ ገማግም ዝዘናግዑ ዝነበሩ ሰባት ኣቕሊበሙላ። ግድስ ኣይበላን። ንፍቕራዊ ዕንደርኣ ብናጽነት እያ ትገብሮ። ሽዑ ናብ ኣካለይ ተወርዊራ። ኣብ ሕቕፎይ ኮይና ኸኣ ናብቲ ገምገም ከተቕልብ ጀሚራ።

"ናብዚ ባሕሪ ጠሚትካ እንታይ ሓቂ ትረክብ?" ኢላ ኣእዳወይ እናዳህሰሰት



መልሲ ትጽበ።

“ዝረኸቦ ሓቂ የለን። ዘይተመልሱ ሕቶታተይ ግን ይሓቶ፡” ምስ በልክዋ ፍሽክ ኢላ።

“ኣልበርት ኣይነስታይን ብዛዕባ ኣይዛክ ኒውቶን ዝበሎ ክነግረካ፣ ‘ተፈጥሮ ንዕኡ ዝተገንጸለ መጽሓፍ እዩ። ልክዕ ከም ኣብ ገምገም ባሕሪ ዝዘናጋዕ ዘሎ ህጻን ድማ ይመስል። ቅድሚ ሕጂ ዘይተዳህሰሱ ሓቒታት፡ ምስቲ ማዕበላት ናብኡ ገጾም ዛሕ ይብሉ። ንሱ ድማ ብዘይ ጻዕሪን ድኻምን ነቶም ፈደላት ተፈጥሮ የንብቦም።’”

እዚ ኢላ ብድድ ኢላ ተሲኣ። ከም ቀደማ በቲ ኣብ ውሽጢ መንፈሳ ዝተወልዐ ሙዚቃ ክትልህ ጀሚራ። ምንቅስቓሳ ስሓቢ እዩ። ኣነውን ይጽለለሉ እየ። ሽዑ ግን ኣብ ውሽጣ ዝተወልዐ ሙዚቃ ከለሊ ከም ዝደለኹ ነቲ ሳዕስዒታ ከስተብህል እፍትን። ግና ህርመት ኣልቦ ሙዚቃ እዩ ዝመስል፣ በቃ ትለዋወ። ኣካላታ ናብ ኩሉ ኣንፈት ይፈናሸር። ኣርእስቲ እታ ኣብ ውሽጣ ትውልዓ ሙዚቃ እንታይ እያ ኢለ ሓደ ግዜ ሓቲተያ ነይረ። “ንስኻ ምሳይ ምህላውካ፡” ኢላ ኣብ እዝነይ ምስ ኣሕሸኹሸኹት፡ ናይ ውሽጣ ደርፊ ሓንቲ ምኽና ኣደንጊጻትኒ። በቃ ሓንቲ ናይ ፍቕሪ ደርፊ።

ሽዑ ግን ግዲ ዝወለዐታ ደርፊ ውሽጣ ተዛዚማ ናባይ ገጻ መጺኣ። “እዛ ኣይነስታይን ንኣይዛክ ኒውቶን ዝበሎ ዘረባ ካብኣ እንታይ ተረዲኢካ?” ምስ በለትኒ።

ኩሉ ትብለኒ ምስ ናታ ድሌት ስለ ዝትሓሓዝ፡ ንኽምልሶ ቅልል ይብለኒ እዩ። ኣነ ኣብ ገምገም ባሕሪ ህይወት ፍቕርና ዝተገተርኩ ሰብ እንተ ኾይነ፡ ንሳ ድማ ኣብ ቅድመይ ኰይና ከም ማዕበላት ባሕሪ እናተወዛወዘት ምስጢርን ድሌትን ፍቕራ ክትነግረኒ ህርድግ ትብል። ኩሉ ግዜ ዘየንብባ እዩ ዝመስላ። ኪንዮ ሕቑፎይ ካልእ ትብህጎ ነገር ከም ዘሎዋ ፈጺመ ዝስሓትክዎ እዩ ዝመስላ።

ወትሩ ካብ ሓሳብ ተበራብረኒ ንሳ እያ። ሕጂ’ውን መንከሰይ እናዳህሰሰት “መልሰለይ እባ፡” በለትኒ።

“ኣነ ኸኣ ሕቶ ክሓተኪ። እቲ ተፈጥሮኸ ንኣይዛክ ኒውቶን የንብቦ ነይሩዶ ይኸውን?” ኢለ ምስ ሓተትክዋ፡ ንስኺ’ውን ንዓይ ኣይተንብብንን ኢኺ እብላ ከም ዘለኹ ዝተረደኣት መሲላ። ከም ቀደማ ኸኣ ናብ ሕቑፈይ ተጠምጢማ። ድሕሪ እዛ መዓልቲ ኣብ ሕቑፎይ ተጠምጢማ፡ ኣዒንተይ እናቕለበት ከተንበበኒ ክንደይ ግዜ ሓሊፉ። ዝንበብ ግን ኣይረኸበትን። እዚ ኸኣ ንውሽጣ ቀቲልዋ።

እምበኣር ናይ መወዳእታ ፈተንኣ ገለ እንተ ኣንበበት ኢላ፡ ሰንበት ዝመርዐኣ ኣፍቃሪተይ፡ ዓርቢ ብምልእታ ኣብ ሕቑፈይ ከተሕልፉ ወሲና። መርዓት ጠፊኣ ተባሂሉ። ኣብ ዘይተደለየቶ ቦታ የለን። ንሳ ግን ኣብታ ብራህዲ ዝበስበሰት ብገለ ገለ ፈንቃቕት እውን ዛሕሊን ማይን እተስቱኸ ቤተይ ኰይና፡ ፍቕራዊ ጣዕማ ተስተማቕር። ምሽኽነይቲ ኣፍቃሪተይ ኣብቲ “ፍቕሪ ቃላት ኣየድልዮን እዩ፡” ዝብል እምነታ ጸኒዓ፡ ሓንቲ ቃል ናይ ድሌታ ከይነገረትኒ፡ ብዘይ ቀም፡ ብዘይ ገለ ድቃስ፡ ቀዳም ወጋሕታ ኰይኑ። ብርሃን ነታ ቤት ክመልኣ ጀሚሩ። ቲፍ ቲፍ ዝናብ ግን ኣየቋረጸን። ብቐስታን ብሕሱም ስልቻወን ካብ ሕቑፈይ ወጺኣ፡ ናይ መወዳእታ ስዕመተይ ኣጥብቕ ኣቢላ ስዒማትኒ።

ኣይሓገዝክዎን። ብቐስታ ማዕጾ ከፊታ ወጺኣ። ብግፍትኑ ገዲፋቶ። ካልኣት ክኣትዋ ተመንያ ትኸውን ኣገፍቲናቶ። ግና ዘልኣለምዊ ምፍልላይ እዩ ነይሩ። እቲ ማዕጾ ብድሕሪኣ ዝኣተወቶ የላን። “ፍቕሪ ምልግጋስ እዩ፡” ትብለኒ ነይራ። ኣነ ኸኣ ሕማም ከም ዘይልግሰላ ጽቡቕ ገይረ እፈልጥ ነይረ። ነዚ እያ ኸኣ ዘየንበበቶ። ነዚ ኸኣ ኣብ ሕቑፋ ተሸጒጠ ፈጺመዮ።

ፍቕሪ የለን፣ ኩሉ የለን። ኑብሰይ ብዘይ ፍቕሪ ደኺማ፡ በቃ ለሽ ኢላ። ኣብታ ብዝኽራ ዝማመቒት ቤት ኮይነ፡ ምሉእ ለይቲ ሓቑፈያ ዝሓደርክሉ ምሸት፡ ከም መሰነይታ ሙዚቃ ፍቕራዊ ፊልም ኮይኑ ዘሰነየና ጥብ ጥብ ክብል ዝሓደረ ማይ ናይ መንጀርበብ፡ ሎሚ ኣብ ዝኽሪ ንሳ ኣብ ዘይብሉ መሰነይታ ናይ ቃንዛይ ኰይኑ ጥብ ጥብ ይብል። ካብ’ቲ ዝኽሪ ተሃደምኩ ነቲ ኣብ ናይ ካልኢታት ፍልልይ ጥብ ጥብ ትብል ዝነበረት ክቼጽራ ጀሚረ፣ ሓደ .... ሸውዓት ሸሞንተ ትሽዓተ። እንተ ንሳ ጥብ ጥብ ኣቋሪጻ እንተ፡ ህይወት ኣቋሪጻ፣ ኩሉ ነገር ዝግ ኢሉ።








# ዝምድና ኣመጋግባን ጥዕናን



ምግቢ ሓደ ካብ'ቶም መሰረታውያን ንወድሰብ ብህይወት ንኽነብር ዘድልይዎ ነገራት እዩ።

ምግቢ ብሽዱሽተ ዝተፈላለዩ መኣዛታት ማለት ካርቦሃይድረይት፡ ፕሮቲን፡ ቅብኣት፡ ቪታሚን፡ ማዕድንን ማይን ዝቐመ እዩ። ንኹሎም ዓይነት መኣዛታት ብዓይነትን ብዝሕን ከሕዝ ዝኽእል ሓደ ዓይነት ምግቢ ስለ ዘየሎ፡ ሓደ ሰብ ጥዕና ዝመልአ ንጡፍ ህይወት ንኽመርሕ ምእንቲ፡ መዓልታዊ ዝተፈላለዩ ዓይነትን ብዝሕን ምግቢ የድልይዎ። እዚ ማለት ኣብ ክንዲ ሓደ ዓይነት ምግቢ ጥራሕ ምዝውታር፡ መግብታት እናበራረኽ ምምጋብ እዩ። ንኣብነት፡-

<u>ሰኑይ</u>

ቁርሲ - ባኒ ምስ ጸባ ወይ ሻሂ

ምሳሕ - እንጀራ ምስ ሽሮን ሳላጣን

ጠዓሞት - ሓደ ዑሚሽ ዝተቐልወ ፍረ ዱባ

ድራር - እንጀራ ምስ ኣልጫ

<u>ሰሉስ</u>

ቁርሲ - ባኒ ምስ ሻሂ/ጸባ

ምሳሕ - ፓስታ ምስ ስጎ

ጠዓሞት - ብቁልቶ

ድራር - ባኒ ምስ ድንሽ ኮሚደረ

ስለዚ ኣመጋግባና ብኽምዚ ኣብ ላዕሊ ተዋሂቡ ዘሎ ኣብነት ጌርና እንተ ሰሪዕናዮ፡ ነቶም መዓልታዊ ክንወስዶም ዝግበኣና መኣዛታት ብቐሊሉ ክንረኽቦም ንኽእል።

ካብ'ዞም ሽዱሽተ መኣዛታት ሓደ ወይ ካብ ሓደ ንላዕሊ ምስ ዝጎድል ሰብነት ብንጥፈት ግቡእ ስርሑ ከሰላስል ኣይክእልን እዩ። ንኣብነት፡-

እኹል ትሕዝቶ ካርቦ ሃይድረይት ዘለዎ መግብታት ከም ድንሽ፡ ባኒ፡ ቅጫ፡ ሩዝ፡ እንጀራ፡ ፓስታ፡ መዓልታዊ እንተ ዘይተመጊብናዶ፡ እኹል ሓይሊ ኣይንረክብን። በዚ ድማ ድኹማት ንኸውን።

እኹል ትሕዝቶ ፕሮቲን ዘለዎ ምግብታት ከም ጥረ-ምረ፡ ጸባ፡ እንቋቑሖ፡ ስጋ፡ ዓሳ እንተ ዘይተመጊብና፡ ኣካላትና ብዓቢኡ ኣይህነጽን። ኣብ ኣካላት ክህሉ ዝኽእል ቁስሊ ድማ ቀልጢፉ ኣይሓውን።

እኹል ትሕዝቶ ቪታሚንን ማዕድንን ዘለዎ መግብታት ከም ፍሩታ፡ ኣሕምልቲ፡ ጸባ፡ ጥረምረ እንተ ዘይተመጊብና ብዝተፈላለዩ ዓይነት ሕማማት ብቐሊሉ ክንጥቃዕ ንኽእል።

እኹል ማይ ማለት ንመዓልቲ እንተወሓደ ሓደ ሊትሮ ማይ ምስ ዘይንሰቲ፡ ጽምኣት ኣካላት የጥቅዓና። ኣብ ኩሊት ጸጸር ከምዝፍጠር ይኸውን። ከምኡውን ኣብ መሊጋገቦ የዕጽምትና ርስሓት ተኣኪቡ ቃንዛ ይገብረልና። ስለዚ ዝተፈላለዩ ዓይነት መግብታት እናሓዋወስካ ምምጋብ፡ ንጥዕናና ኣዝዩ ጠቓሚ እዩ። ብዙሕ ሰብ ዝተመጣጠነ ምግቢ (እዞም ሽዱሽተ መኣዛታት) ካብ ክቡር መግብታት ጥራሕ ዝርከብ ኮይኑ ስለ ዝስምዖ እዚ ጌጋ ርድኢት ከቕየር ኣለዎ። ምኽንያቱ እዞም መኣዛታት ኣብቶም ተገዲስናሎምን ብብዝሒ ተመጊብናዮም ዘይንፈልጥን መግብታት፡ ኣብ ከም ሓምሊ ኣድጊ፡ ፍረ ዱባ፡ ብቁልቶ፡ ጽሚቕ፡ ዕረ፡ ፍረ-ፓፓዮ ወዘተ ብዙሕ ቪታሚናትን ማዕድናትን ይርከቡ እዮም። ስለዚ ነዞም ብሕሱር እንረኽቦምን ብዙሕ ትሕዝቶ መኣዛታት ምግብታት ኣቓልቦ ክንገብረሎም ምዝኽኻር የድሊ።

**ብሰንኪ ግጉይ ኣመጋግባ ክስዕቡ ዝኽእሉ ጸገማት፡-**

ኣብዚ ሕጂ እዋን ብሰንኪ ግጉይ ኣመጋግባ ዝስዕቡ ዘለዉ ሕማማት ከም ሽኮር፡ ጸጸር ኣብ ኩሊት፡ ቃንዛ መሊጋገቦ፡ ልዑል ጸቕጢ ደም (ሕማም ልቢ)ን ልዕሊ ክብደትን ኣቃሊልካ ዝርኣዩ ኣይኮኑን። ምኽንያቱ ክንደይ ኣፍረይቲ ክኾኑ ዝኽእሉ ዜጋታት፡ ብሰንኪ'ዞም ሕማማት፡ ይስንከሉን ናይ ሞት ሓደጋ ይብጽሖምን ኣሎ። ከምኡውን

ነዞም ሕማማት ንምፍዋስ ዝጠፍእ ዘሎ ጺጋታት ሃገር ቀሊል ኣይኮነን። ስለዚ ቅኑዕ ኣመጋግባ ብምኽታል ብቐዳምነት ንነብስናን ንቤተሰብናን ብድሕሪኡ ድማ ነዞም ሕማማት ንምፍዋስ ዝጠፍእ ዝነበረ ጺጋታት ኣብ ምምዕባል ቁጠባ ሃገር ከምዝውዕል ምኾነ።

**ነዞም ሕማማት ንምፍዋስ እንታይ ዓይነት ኣመጋግባ ምክትታል የድሊ?**

**ሀ. ሕማም ሽኮር**

ልዕሊ ክብደት ዘሎ ሰብ በዚ ሕማም ናይ ምጥቃዕ ተኽእሉኡ ኣዝዩ ልዑል'ዩ። ዝስዕብ ናይ ኣመጋግባ ቅጥዒ ክኽተል ድማ ይግብኦ:-

- ምግቢ ዝበልዓሉ ሰዓታት ኩሉ ግዜ ሓደ ዓይነት ክኸውን ኣለዎ። ማለት ቁርሲ ሰዓት 7 ንግሆ ዝቆርስ እንተኾይኑ፡ ኩሉ ግዜ ቁርሲ ሰዓት 7 ንግሆ ክቆርስ ኣለዎ።
- ክሳብ ኣጸቢቑ ዝጠሚ ክጽበ የብሉን። ብሓንሳብ ብዙሕ ምግቢ ክምገብ ድማ የብሉን።
- ምንቅስቓስ ኣካላት ማለት ብእግርኻ ምኻድ፡ ኩዑሶ ምጽዋት፡ ኤሮቢክስ ወዘተ ምዝውታር።
- ልዑል ትሕዝቶ ካርቦሃይድረይት (ሽኮር) ዘለዎም መግብታት ከም ተምሪ፡ ሽኮር፡ መዓር፡ ዘቢብ፡ ብርጭቕ፡ ብዘይቲ ዝተቐልወ፡ ድንሽ፡ ልስሉስ መስተ (ኮካኮላ፡ ፋንታ) መልመላታ፡ ዘይምዝውታር።
- መዓልታዊ እንተወሓደ፡ ሓደ ሊትሮ ማይ ምስታይ
- ቅጫ ስገም፡ ጥሕኒ፡ ኣሕምልቲ፡ ኣዝዩ ብዙሕ ዘይበሰለ ባናና፡ ቱፋሕ፡ ብቁልቶ፡ ናርንጊ፡ ኣራንቺ፡ ኮመደረ፡ ሳላጣ፡ ምዝውታር
- ምጡን ክብደት ኣካላት ክህልወካ ምጽዓር

**ለ. ኣብ ኩሊት ዝፍጠር ጸጸር**

ኣብ ኩሊት ብሰንኪ እኹል ማይ ዘይምስታይን ካልስየምን፡ ኢጋዛሊክ ኣሲድን ጸጸር ከምዝፍጠር ይኸውን። ስለዚ ነዚ ንምክልኻል እዞም ዝስዕቡ ምኽርታት ምክትታል የድሊ:-

- ንመዓልቲ እንተወሓደ 1.5 ሊትሮ ማይ ምስታይ የድሊ
- መዓልታዊ ካብ 1 ማንካ ናይ ሻሂ (5ኪ.ግ) ንላዕሊ ጨው ዘይምጥቃም
- ልዑል ትሕዝቶ ኣግዛሊክ ኣሲድ ዘለዎም መግብታት ማለት፡ ፉል፡ ሻሂ፡ ድራፍት፡ ቢራ፡ ባልደንጓ፡ ስፒናችን ቾኮላታን ዘይምዝውታር።

**ልዑል፡ ጸቕጢ ደም (ሕማም ልቢ)**

ልዑል ጸቕጢ ደም ዘለዎ ሰብ ክኽተሎ ዘለዎ ናይ ኣመጋግባ ቅጥዒ:-

- ኣብ ደም ዘሎ ዓቐን ስብሒ ምጉዳል። እዚ ማለት ልዑል ትሕዝቶ ኮሌስትሮልን ቅብኣትን ዘለዎም መግብታት ከም ብጫ እንቋቑሖ፡ ሽሪምፕ፡ ስቡሕ ስጋ፡ ሞርቴዴላ፡ ጠስሚ፡ ማርጋሪን፡ ብጠስሚ፡ ዝተጠብሱ ስጋ፡ ድንሽ፡ ዓሳ፡ ገዓት፡ ብጠስሚ ዘይምዝውታር።
- መዓልታዊ ካብ ሓንቲ ማንካ ናይ ሻሂ (5 ግራም) ንላዕሊ ጨው ዘይምውሳድ
- ዝተፈላለዩ ዓይነት ምንቅስቓስ ኣካላት ምዝውታር
- ክብደት ኣካላት ምቁጽጻር
- ዘይቲ ዓሳ ምውሳድ
- ኣልኮላዊ መስተ ብዝሒ ዘይምስታይ
- ሽጋራ ዘይምትካኽ
- ፍረታት ኣሕምልቲ ምዝውታር
- ካብ ጸቕጢ ኣእምሮ ናጻ ክትከውን ምፍታን
- ብዙሕ ቡን ዘይምስታይ
- ቀጻሊ ምክትታል ሕክምና ምግባር

**ልዕሊ ክብደት (ምኽሳዕ)**

ሓደ ሰብ ካብ'ቲ መዓልታዊ ክወስዶ ዝግብኦ ንላዕሊ ሓይሊ ምስ ዝወስድ ክኸስዕ ይኽእል እዩ። እዚ ድማ ንሕማም ሽኮር ልዑል ጸቕጢ ደምን ሕጸረት ምስትንፋስን ከስዕቡ፡ ምኽርታት ምክትታል የድሊ።

- ቀጻሊ ምንቅስቓስ ኣካላት ምዝውታር
- ካብ ዘድልየካ ንላዕሊ ሓይሊ (ምግቢ) ዘይምውሳድ
- ዝተመጣጠነ፡ ምግቢ ክትምገብ ምፍታን
- ክብደት ኣካላትካ ናብቲ ክትኮኖ ዘለካ ዓቐን ምውራድ
- ብዙሕ ትሕዝቶ ሓይሊ ዘለዎም ከም ጠስሚ፡ ዘይቲ፡ ሽኮር ዝብዝሖ መግብታት ዘይምዝውታር
- ኣብ ሓጺር ግዜ ብዙሕ ክብደት ክትጎድል ዘይምፍታን፡ በዚሑ ተባሂሉ ኣብ ወርሒ ካብ 2 ኪሎ ንላዕሊ ክብደት ዘይምጉዳል
- ቅድሚ ምድቃስካ እንተ ወሓደ ቅድሚ ክልተ ሰዓት ድራር ክትብልዕ ኣለካ

ስለዚ ነዞም ሕማማት ኣቐዲምና ምስ እነለልዮም ኣመጋግባና ብምትዕርራይን ሕክምና ብምክትታልን ነቲ ሕማም ኣብ ሕማቕ ደረጃ ከይበጽሐ ከሎ፡ ክንከላኸሎ ንኽእል ኢና ምኽንያቱ: "ካብ ሓሚምካ ሕክምና ተኸናኺንካ ጥዕና" ስለ ዝኾነ።

**እስክንድር ብርሃነ**

# ሓቖቲ ሕቶ ኣሎትኒ

## ገዛእ ርእስኻ ምፍላጥ

*ሕቶ፡- ብዙሓት ናይ ስነ-ልቦና ክኢላታት፡ "ዝኾነ ሰብ ኣብ ህይወቱ ዕዉትን ሕጉስን ናብራ ክውንን እንተ ኾይኑ፡ ብመጀመርታ ንገዛእ ርእሱ ጽቡቕ ገይሩ ኪፈልጥ ኣለዎ።" በሃልቲ እዮም። እዞም ምሁራት ከምዚ ኪብሉ እንከለዉ፡ ግርምዩ ዝብለኒ። ንነብሱ ዘይፈልጥ ሰብ ከመይ'ሉ ኪህሉ ይኽእል? ንኣብነት ሕማቕ ባህሪ እንተ'ሎካ፡ እንታይ ዓይነት ባህርያት ከም ዘሎካ ከመይ ኢሉ'ዩ እሞ ኪጠፍኣካ? ኣነ ሕጂ፡ ንገዛእ ርእሰይ ጽቡቕ ገይረ እፈልጥ'የ ዚብል እምነት ኣሎኒ። ክሳዕ ሕጂ ግና ዕዉትን ሕጉስን ህይወት ኪመርሕ ኣይከኣልኩን። ብመነባብሮይ ቅሱን የለኹን፡ ቀልጢፈ ስለ ዝሓርቕ - ምስ መሳርሕተይ ብቐሊሉ እበኣስ። እሓንሳእ ከምኡ ምኳነይ እምብዛ የሕርቐኒ እሞ፡ ክሳዕ ከብክየኒ እዩ ዚደሊ። እታ ቀንዲ ሕቶይ እምበኣር፡ እዚ ኹሉ ገዛእ ርእሰይ ጽቡቕ ገይረ እናፈለጥኩ፡ ንምንታይ'የ ሕጉስን ዕዉትን ዘይኮንኩ? ዚብል እዩ።*

*ኣድሓኖም ገ. ካብ ከተማ ደቀምሓረ*

መልሲ፡- ገዛእ ርእስኻ ብኣወንታ ምፍላጥ ንበይኑ ዕዉትን ሕጉስን ኪገብረካ ኣይክእልን እዩ። ገዛእ ርእስኻ ምፍላጥ እቲ ቀዳማይ ስጉሚ ናብ ጉዕዞ 'ዕዉትን ሕጉስን ህይወት ዚመርሕ እኳ እንተ ኾነ፡ ንበይኑ ግና እኹል ኣይኮነን። ካብኡ ቀጺልካ ካልእ ብዙሕ ክትገብሮ ዚግብኣካ ነገራት ስለ ዘሎ። ጸገምካ ካብዚ ዚጅምር ኮይኑ'ዩ ዚስምዓካ። ከመይሲ፡ ገዛእ ርእስኻ ብኣወንታ ምፍላጥ ማለት እቶም ንኣኻ ዘዐዉት'ኻን ዘውድቑኻን ረቛሒታት ከም ሓሳባትካ፡ ስምዒታትካ፡ ድርኺትካ፡ ግብርታትካ፡ ልምድታትካ... ኮታ ኩሎም 'ንኣይ መምዘኒታት ይኾኑ'ዮም' ዝበልካዮም ጠባያት ብዝግባእ ዘርዚርካ ምፍላጥ'ዩ። ብሓፈሻ ንነብስኻ ንኽትፈልጥ፡ ብሃሳስ ለባም ዚግበር ዘይኮነ፡ ኣዝዩ ልዑል ጥበብን ጻዕርን ዚሓትት'ዩ።

ሰባት ከይተፈተኑ መንነቶም ከረጋግጹ ኣይክእሉን እዮም። ንስኻ ኸኣ መንነትካ ንኽትፈልጥ፡ ዋላ ብኸፊል ይኹን ግድን ክትፍተን ኣሎካ። ንኣብነት፡- ንእምነትካ ዚፍትን ነገር ከየጋጠመካ፡ ብዛዕባ እምነትካ ብዙሕ ክትዛረብ ዝከኣል ኣይኮነን። መንነት ደቂ ሰባት ኩሉ ሳዕ ኣብ ቦታ ፈተነ'ዩ እንታይነቱ ዚረጋገጽ። ብኻልእ'ውን ምስ ገዛእ ርእስኻ ፍሉይ ዝኾነ ርክብ ወይ ዕላል ምክያድ (Intra-personal communications)፡ ፍሉይነት ድርኺታትካን ስምዒታትካን ብመንጽር ካልኦት ሰባት ኣድቂቕካ ምዕዛብ፡ ብዓቢኡ ኸኣ ኮነታት ጥዕናኻ ምፍላጥ፡ እቶም 'ብዛዕባ ነብሰይ ፈሊጠዮም ኣለኹ' እትብሎም ባህርያት ምስ ብቐረባን ብግሉጽነትን እትዕልሎም መማኽርትኻ ምዝታይ... ከድልየካ እዩ። ብሓፈሻ ብልጫታትካን ድኽመታትካን ምስ ፈለጥካ፡ ንነብስኻ ምስ ኩሉ ድኽመታታ ብእወታ ተቐቢልካ፡ ነቶም እትጸልኣም ባህርያትካ ኣብ ምምሓው ልዑል ቅልስ ከተካይድ ይግባእ።

ንነብስኻ ብልክዕ ፈሊጥካያ ዲኻ ኣይፈልጥካያን ባዕልኻ ኢኻ ክትፈልጣ እትኽእል። እቲ ካልኦት ብዛዕባኻ ዝነግሩኻ መመልእታ እዩ። ብዙሕ እዋን ንነብስና ብቐሊሉ ክንፈልጣ ዘይንኽእለሉ ምኽንያት፡ ካብቲ ምስ ውሽጥና እነዕልሎ ምስ ሰባት ነዕልሎ ስለ ዝበዝሕን ካብ ናብ ውሽጥና ንርእዮ ናብ ደገ ንርእዮ ስለ ዝዛይድን እዩ። ስለዚ ረጊእካ ምስ ውሽጣኻ ኣዕልል፡ ኣኼባ ግበር፡ ውዕዉዕ ልዝብ ፍጠር...። ቀንዲ ምንጪ ኣብኡ'ዩ ዘርከብ። ኣብ ሕቶኻ 'ብዘረባ ሰባት ከም እትበሳጮ' ኢኻ ሓቢርካ። እዚ ኸኣ ንገዛእ ርእስኻ ከም ዘይፈለጥካያን ክትቅበላ'ውን ከም ዘይከኣልካን እዩ ዘረድእ። ከመይሲ ንነብሱ ጽቡቕ ገይሩ ዚፈልጥ ሰብ ብዘረባ ሰባት ኣይግደስን እዩ። ዋላ ሰባት ብዛዕባኡ ሕማቕ እንተ ተዛረቡ፡ ከምኡ ከም ዘይኮነ ስለ ዝፈልጥ ቅጭጭ ኣይብሎን። ነቲ ናይ ብሓቂ ሕማቕ ባህርያቱ ይነቕፉ እንተ ሃለዮም ከኣ ከምኡ ምዃኑ ስለ ዝፈልጥ፡ ንነቕፈታኦም ብእወታ ተቐቢሉ ጠባያቱ ከመሓይሽ ይፍትን።

ድሓር ከኣ ኣድሓኖም፡ ሰባት ክንእዱኻ ትሕጎስ - ክነቕፉኻ ኸኣ ትሓዝን እንተ ኼንካ፡ ምንጪ ሓጎስካ ኣብ ኢድ ካልኦት ንኽሕውን ኣፍቂድካ'ለኻ ማለት እዩ'ዩ። ስለዚ ትርጉም ምኽንያት ምንባርካ ኣብ ኢድካ እንተ ዘየላ፡ ንነብስኻ ኣይፈለጥካያን ኣለኻ ማለት ስለ ዝኾነ፡ ብኽምቲ ቀዲሙ እተገለጸ፡ ጥበብ ሓዊስካ ክትፈልጣ ፈትን።

## ምቕናስ ክብደት

**ሕቶ፥ ክብደተይ ክቕንስ እቲ ዝሓሸን ዝቐለለን ሜላ ክትሕብሩኒ ምደለኹ።**

*ኣሴር በርሀ*

መልሲ፡- ዝበዝሐ ካብቲ መልሲ፡ ኣብዛ ቅድሚ'ዛ ዓምዲ ዘላ "ዝምድና ምምጋብን ጥዕናን" ዘርእስታ ጽሕፍቲ ተዘርዚሩ ኣሎ። ብዝኾነ ክብደት ንምቕናስ ሕጽር ብዝበለ መገዲ ክንምልሰልካ እንተኼንና፡ እቲ ዝሓሸን ውጽኢታውን ፍርያት እንስሳታት (ውጽኢት ጸባን ስጋን) ምውጋድ እዩ። ስብሕታት፡ ናይ ኣሕምልቲ ቅብኣታትን ዝተመስርሐ ምግብታትን ድማ ኣዚኻ ክተውሕድ ኣሎካ። ብተወሳኺ፡ እትመገቦ ምግብታት ምስ ባህርያዊ ፋይበሩ (natural



fiber) ክትጥቀመሉ ይግባእ። እዚ ማለት ኣብ ክንዲ ብፊኖ ወይ ልሙጽ ብባህርያዊ ወይ ዘይተነፍየ ምስ ሓሰር ንፋዩ ዝተሰንከተ፡ ኣብ ክንዲ ጻዕዳ ሩዝ ቡናዊ ሩዝ፡ ከምኡ'ውን ፍሩታታት፡ ኣሕምልቲ፡ ጥረታት (ባልደንጓ፡ ፋጆሊ፡ ኣዳጉራ፡ ዓይንዓተር፡ ብርስንን ወዘተ) ምዝውታር። ኣብ ጉዳይ ሽኮር እውን ብተመሳሳሊ፡ እንተ ተኻኢሉ ምውጋዱ፡ እንተ ዘይኮይኑ ኸኣ ብውሑድ ዓቐን ምጥቃም። እንተተረኺቡ ካብ ጻዕዳ ቡናዊ ወይ ባህርያዊ ሽኮር ምጥቃም ከኣ ዝሓሸ ኣማራጺ እዩ። ኣካላዊ ምንቅስቓስ ጥዑይ ክብደት ክህልወካ ወሳኒ ተራ ከም ዘለዎ ድማ ዘይምዝንጋዕ። ክብደትካ ክትቅንስ ኢልካ እትገብሮ ጻዕሪ፡ ጥዕናካ ኣብ ምሕላው ዕዙዝ ተራ ከም ዝጻወት ምዝካር ከኣ ኣገዳሲ እዩ።

## ሕማም ጸቕጢ (Depression)

*ሕቶ፦ ካብ ዝቐረባ ግዜ ዝጀመረኒ እዩ። ብግቡእ ኣይበልዕ፡ ጽቡቕ ኣይድቅስ። ኣብ ኣእምሮይ ምርባሽ ኣለኒ፡ በይንኻ ኹን ድማ እመጸኒ። ብሓፍሻኡ ሕማም ጸቕጢ ኣሎኒ እሞ፡ ብመገዲ መጽሔትኩም ገለ ክትብሉኒ?*

ሃብተ‑ጋብር ካሕሱ ካብ ከረን

መልሲ፡- ሕማም ጸቕጢ ንመላእ ኣካላትካ ማለት ንኾነተ ኣእምሮኻ፡ ሓሳባትካ፡ ባህርያትካን፡ ደጋዊ ኣካላትካን ዘጥቅዕ ሕማም እዩ። ሕማም ጸቕጢ ንኣመጋግባኻን ድቃስካን ዝጸሉ፡ ኣብ ነብስኻን ኣብ ነገራትን ዘለካ ኣረዳድኣ ዘዘናብል ሕማም እዩ። ጸቕጢ ከም ካልኦት ሕማማት ደረጃኡ ክፈላለ ይኽእል። እቲ ዝኸፍአ ሕማም ጸቕጢ ኣብ ስራሕካ፡ ኣመጋግባኻን፡ ስሩዕ ሂወትካን እናኣተወ ዕንቅፋት ክፈጥረልካ ዝኽእል ኪኸውን ከሎ፡ እቲ ኻልእ ድማ ንነዊሕ ግዜ ዝጸንሕ ግን ከኣ ኣሸጋሪ ዘኾነ ሳዕቤን ዘይብሉ ዓይነት ጸቕጢ እዩ።

ጠንቂ ጸቕጢ ብንጹር ዘይፍለጥ'ኳ እንተ ኾነ፡ ነጸብራቕ ናይ ዘሕዝን ፍጻመ ወይ ኣጋጣሚ ምዃኑ ክኢላታት ስነ-ኣእምሮ ይዛረቡ። ተወርሶ፡ ከሚካላዊ ዘይሚዛናውነት ኣብ ኣእምሮ፡ ብርቱዕ ጭንቀት ነቲ ኩነታት ካብ ዘጋድዱ ረቛሒታት እዮም። ምልክታት ጸቕቲ ዝኸዱን ዝመጹን እዮም። ጸቕጢ ኩሉ ግዜ ብዝተሓዋወሰ ስምዒት ናይ ምሕዛን ወይ ምቕዛን ዝጅምር ኮይኑ፡ ምስ ግዜ እናበርተዐ ይኸይድ። እቲ ሕማም ክጅምር ከሎ፡ እቲ ሰብ ድቃስ ክኣብዮ ወይ ካብ ንቡር ንላዕሊ ክድቅስ ይኽእል። ምቅይያር ባህርያት ኣመጋግባ፡ ተስፋ ምቑራጽ፡ ትሑት ነብሰ-ክብሪ ምህላው፡ ረሸሽ ምባል፡ ምስ ሰባት ገረጭረጭ ምባል፡ ሸቐልቀል ምባል፡ ተገዳስነት ምጉዳል፡ ትሑት ድሌት ጾታዊ ርክብ ምህላው፡ ትሑት ኣተኩሮ ኣብ ጉዳያት ወዘተ፡ ኣብ መብዛሕትኦም ሰባት ዝኽስቱ ምልክታት ኪኾኑ ከለዉ፡ ፈተነ ነብሰ ቕትለት እቲ ዝኸፍአ ምልክት ጸቕጢ ምዃኑ ክኢላታት ይገልጹ። ብኽቱር ጸቕጢ ዝሳቐዩ ሰባት ብውሕዱ-ክልተ ካብ'ዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ምልክታት ንኽልተ ዓመት ወይ ልዕሊኡ ክርእዩ ይኽእሉ። ውጡር ጸቕጢ ዘለዎም ሰባት ብዛዕባ ነብሶም ኮነ ካልኦት እወታዊ ኣተሓሳስባ የብሎምን።

ሕማም ጸቕጢ መድሃኒትን ምኽርን ሓዊስና ክንፍውሶ ንኽእል። መድሃኒት ነቲ ኣብ ኣእምሮና ዘጋጥም ኬሚካላዊ ዘይሚዛናውነት ንምፍዋስ ክንጥቀመሉ ከለና፡ ምኽሪ ድማ፡ ኣብ ሂወትና ንዘጋጥሙና ውልቃዊ ጉዳያት እወታዊ መረዳእታ ክህልወና ይሕግዘና። ዝተፈላለየ ጸረ-ጸቕጢ መድሃኒታት'ኳ እንተለው፡ ዘኸትልዎ ግዚያዊ ጎድናዊ ሳዕቤን ምህላው ምግንዛብ ድማ ኣገዳሲ እዩ። ንኣብነት፡ ትራይክሊክ ዝተባህለ ጸረ-ጸቕጢ መድሃኒት፡ ግዚያዊ ዝኾነ ምንቃጽ ኣፍ፡ ድርቀት፡ ጸገም ፍሕኛ፡ ምልውዋጥ ጾታዊ ስምዒት፡ ሕውዝውዝ ምባል፡ ምፍዛዝ ወዘተ ከስዕብ ይኽእል።

ብዙሓት ሰባት ጸቕጢ ኣብ ዝስምዖም ግዜ፡ ሕማሞም ክሓብኡ ክብሉ እቲ ዝግባእ ክንክን ኣይረኽቡን። ስሩዕ ነብሰ-ክንክን ዝገብር ሰብ፡ ምሉእን ኣፍራይን ሂወት ክመርሕ ዝጸግም ነገር የብሉን። ጸቕጢ ኣብ ዝሰምዓካ ግዜ ናብ ሓኪም ብምኻድ፡ ዝተኣዘዘካ መድሃኒት ኣብ ግዚኡ ውሰድ። ዋላ'ውን እቲ መድሃኒት ብምውሳድካ ዝሓሸካ ኮይኑ እንተተሰምዓካ፡ ብዘይ ትእዛዝ ሓኪም መድሃኒት ክተቋርጽ ኣይግባኣካን። ጸረ-ጸቕጢ መድሃኒት ዘኸትሎ ጎድናዊ ሳዕቤን ንምቅላል ኣብ ኣወሳስድኡ ቀስ ብቐስ እናነከየ ኪኸይድ ዘለዎ እዩ። ብዘይካ'ዚ ብምኽርን ሓሳባትን ክሕግዙኻ ምስ ዝኽእሉ ኣዕሩኽ፡ ወይ ጉጅለ ምጽንባር'ውን ካልእ ኣድማዒ ፍወሳ እዩ። ምስ ብቐንዕና ከማኽሩኻ ዝኽእሉ ሰባት ምቕራብ፡ እወታዊ ባህሪ ከተማዕብልን፡ ንጸገማትካ ኮነ ሂወትካ ብሓድሽ ኣገባብ ክትገጥሞን፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ካብ ጸቕጢ ናጻ ክትከውን ሓጋዚ ኣበርክቶ ኣለዎ።

ስለዚ፡ ምልክታት ጸቕጢ ብግቡእ ምስትውዓልን ንምቁጽጻሮም ስጉምቲ ምውሳድን ብጥዕናኻ ንምቕጻል ብቕዳምነት ክትወስዶም ዘለካ ስጉምትታት እዮም። እትምገቦ ዓይነት ምግቢ፡ እትድቅሶ ንውሓት ግዜ፡ እትገብሮ ምንቅስቓሳት ዘለካ ጸቕጢ ኣብ ምቅላል ዘለዎም ኣድማዒ ተራ'ውን ክትዝንግዖ የብልካን።

ሳይንስን ተክኖሎጂን

# ራብዓይ ኢንዳስትርያዊ ሰውራ

**ሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

ዓለምና በጺሓቶ ዘላ ምዕባለ፡ ውጽኢት ናይ'ቲ ደቂ-ሰብ ንዘበናት ዝሓለፍዎ ሽግር ንምቅላል፡ መሃዝትን ተመራመርትን ዝገበርዎ ዘየቋርጽ ጻዕርን ተበላሕትነትን እዩ። ሰብ ብተፈጥሮኡ ዘለዎ ህንጡይነትን ባህግን ንምርዋይ፡ ዝወሰዶ ነዊሕ ግዜ እውን፡ ብዘመናዊ ምህዞታት ሳይንስን ተክኖሎጂን ኣብዚ ሓድሽ ናይ ስልጣኔ ዘመን ይዓርፍ ኣሎ። 1ይ ኢንዳስትርያዊ ሰውራ ብሃፋ - ፍሓምን ከሰልን ዝጓዓዛ ባቡራት ዝተማህዛሉ እዋን ክዝከር ከሎ፡ 2ይ ከኣ፡ ተሸከርከርቲ - መካይንን ካልኦት መሳለጥያታትን ዝገጣጠማሉን ዝስንዓሉን ፋብሪካታት ዝተመስረተሉ መዋእል እዩ ነይሩ። ዘለናዮ 3ይ ኢንዳስትርያዊ ሰውራ እውን፡ ዲጅታል ኣገልግሎትን ኣተሓሳስባን ዝነገሰሉ ግዜ እዩ። 4ይ ኢንዳስትርያዊ ሰውራ ኸኣ፡ ምህዞ 5ይ ወለዶ መራኸቢታትን ባጤራ-ኣልቦ ትውጊታትን፡ ስነ-ህይወታዊ መለለዪ መንነት ሰረት ሰብ ዝቅይር ምህንድስና ዘጠቓለለ ተክኖሎጂ ኾይኑ፡ ሰፈራታትን መራኸቢታትን ንህዋ ዝስፍሕፍሓሉ ዘመን ክኸውን ምኳኑ፡ ዝእንፍት ተክኖሎጂታት እዩ ዝቀላቐል ዘሎ።

ምብጻሕ ንፕላኔታት፡ ኣብ 1969 ብ3 ኣመሪካውያ ናብታ 384,400 ኪሎ ሜትር ካብ መሬት ርሒቃ እትርከብ ወርሒ እዩ ፈሊሙ። እዞም ኣስትሮናትስ እቲ ጉዕዞ 3 መዓልቲ ክወስደሎም ከሎ፡ ኣብዛ ፕላኔት 21 ሰዓትን 26 ደቂቕን ጥራይ እዮም ጸኒሖም። ነዛ ኣብ ክብሪ መዝገብ ዓለም ዝሰፈረት ዕለት ንምዝካር ከኣ፡ 20 ሓምለ መዓልቲ ወርሒ ተባሂላ ትበዓል ኣላ። እዚ ጉዕዞ'ዚ ጠመተ ሓያላን ንህዋ ኣሕኒንዎ፡ ዳህሳስ ኣብ ፕላኔታት ብሓባርን ብውልቅን ንምክያድ ሳተላይታተን ይልእኻ ኣለዋ። ዘመናዊት ዝተራቀቐት ጀምስ ውብ ስፐይስ ተለስኮብ፡ 1.6 ቢልዮን ኪሎ ሜተር ብራኸ ብሮኬት ብምውንጫፍ፡ ካብ መሬት ወጻኢ ዘለዉ ጓላክሲታት ክትድህስስ፡ ሂወታውያን ነይሮምን ኣለዉን ዶ ዝብል ጉዳይ ንምጽራይን ንበላክ ሆልን ነቡላ ከዋኽብትን ዝምልከት ንጹር ሓበሬታ ንምእካብን፡ ነቲ ብዶርና ዝቆመ ብርቱዕ ደበና ሓሊፉ ክርኢ ዝኽእል ምዕቡል ኢንፍራሬድ ሰንሰር ተገጢሙላ ንስራሕ ተበጊሳ ኣላ። ነቲ ዝጽበያ ብርቱዕ ሙቐት ንምጽዋር ኸኣ፡ ምስተዘርግሐ ክንዲ ሜዳ ኩዕሶ ቴኒስ ዝኸውን፡ ብ5 ቀጸላ ዝቆመ ተዓጻጻፊ መጋረጃ ሒዛ ትጉዓዝ ስለዘላ፡ ን10 ዓመት ኣብ ስራሕ ክትጽመድ እያ።

4ይ ኢንስትርያዊ ሰውራ ድኽነት ካብ ዓለም ክቐረፍን ተክኖሎጂ ጫፍ ምዕባለ ክበጽሕን እዩ ተባሂሉ ይውረየሉ እኳ እንተሎ፡ ማሕበረ-ሰብ ዓለም ግን ብማዕሪኡ ይስጉም ስለዘየሎ፡ ምዕባለ ተክኖሎጂ ኣደስኪልካ፡ ብውሁድ ኣገባብ ምስ ብልሒ ኣእምሮ ሰብ፡ ምስ ዓቕምን ክእለትን ሰባትን ምሕደራን ክሳነ ብቀዳምነት ክስራሓሉ ኣለዎ ዝብል ምጉት በብኩርንዑ ይቀርብ ኣሎ። ነዚ ጸማም እዚ ብምሃብ ግን፡ ተግባራውነት 4ይ ኢንዳስትርያዊ ሰውራን ሰባት ኣብ ኣብታ ካልኣይቲ መሬት ተባሂላ ትጽዋዕ ቀያሕ ፕላኔት ምስፍራርን ስጋብ 2030 ክሳለጥ ይስርሓሉ ኣሎ። ብ5ይ ወለዶ መራኸቢታት ኣገልግሎት ሳተላይታት - ተለፎን፡ ኢንተርነት . . .

ብምዝማን፡ ርክብ ኣብ መንጎ መሬትን ማርስን ፈጢርካ፡ ዲጅታል ዕድግን ባጤራ ኣልቦ ትውጊትን ንምትእትታውን ከምኡ'ውን ህዋ ቱሪዝም ንትብባዕን፡ ብሓፈሻ ንመደባት ተክኖሎጂ 4ይ ኢንዱስትርያ ሰውራ ተቀላጥፍ ዘመናዊትፓይፎን ስማርት ሞባይል ንዕዳጋ ትቀርብ ኣላ።

እቲ ንህዋ ብስፐይስ ሮኬት ኣሰኒኻ ዝግበር ምውንጫፍ ሳተላይት፡ 95% ካብ ጠቅላላ ክብደቱ ነዳዲ እዩ። እዚ ከኣ ኣብ ጉዕዞ ይሃልኽ። እታ 5% እትኸውን ኣብ ጫፍ ዘላ ሳተላይ ጥራይ እያ ኣብቲ ዝተመደበላ ቦታ ትበጽሕ። ነዝን ብጣዕሚ ንእሽቶ ልዕሊ ትርኢታ ተኣምር ትሰርሕ ሰብ ምህዞ ንጀመርቲ ሰብ ጥሙሕ ኣእምሮ ከረድኡ ከለው፡ ምስቲ ኣብ ግዜ ንእስነትና ኣብ ጫፍ ገመድ እምኒ ኣሲርና፡ ብሓደ ኢድና ኣብ ልዕሊ ርእስና እናኾለልና እንጸወቶ ተመሳሳልነት ከም ዘለዎ'ዩም ዘረድኡ። እታ ብገመድ ተኣሲራ 360 ዲግር ትሽከርከር እምኒ፡ እቲ ገመድ እንተዘይ ተወጢሩ፡ ናብ መሬት እያ ትወድቅ። ወጢርና ኣብ እንዙረሉ ግን፡ ናይቲ ገመድ መኣዝን ኣብ ማእከል ናይ ኢድና ስለዝኸውን፡ እቲ ገመድ ተወጢሮሉ ዘሎ ተንሲል ዝብሃል ሓይሊ ቀጻልነት ዙረታ የውሕስ። እቲ ናይቲ ገመድ ምውጣርን ናይቲ እምኒ ቅልጣፈን (centrical force) ከኣ እዩ፡ ነታ እምኒ ብከቢ ከም ትዝውር ዝገብራ። እዚ ሓሳብ ናብ ህዋ እንትወሲድናዮ፡ እታ ሳተላይ ብእስፐይስ ሮኬት ምስ ተወንጨፈት፡ ንስሕበት ናይ መሬት ፈንጢሳ ብሰንተሪካል ሓይሊ ዙረታ ክትቅጽል ጸገም ኣይህልዋን በሃልቲ እዮም።




እቲ ኣብ 70' ብኣመሪካን ሩስያን ዝጀመረ ምውንጫፍ ሳተላይታት፡ ብዝተፈላለያ ሃገራት ብብዝሒ ሳተላይታት ይዋፈራ ስለዘለዋ፡ ሓደጋታት ንምውጋድ ኣብ 3 ደረጃታታ ቅናት-ዙረት መሬት ተመዲበን እየን ሳተላይታት ዕማመን ዘሰላስላ ዘለዋ። እተን ንመራኸቢታትን ትምበያ ኩነታት ኣየርን ዝገልግላ ሳተላይታት፡ ኣብ ዝቐረበ ታሕተዋይ ቅናት-ዙረት መሬት (LEO)፡ ካብ 100 ስጋብ 2000 ኪሎ ሜተር ኣብ ዘሎ ርሕቐት፡ ስጋብ 2.5 ሜጋ ሄርዝ ዝበጽሕ ፍሪኳንሲ ይንቀሳቐሳ። እቲ ማእከላይ ቅናት-ዙረት መሬት (MEO) ከኣ፡ ካብ 5 ስጋብ 12 ሽሕ ኪሎ ሜተር ካብ መሬት ርሕቐት ዘለዎ ኮይኑ፡ ካብ 1.2 ስጋብ 1.66 ጌጋ ሄርዝ ፍሪኳንሲ ኣብ ዘሎ ቅልጣፈ ዝንቀሳቐሳ ሳተላይታት ይርከብኦ። እዚ ምስቲ 1ይ ክነጻጸር ከሎ ቅልጣፈኡ ውሑድ ዝበለ ስለዝኾነ፡ ሙብዛሕትኣን ኣብዚ ኦርቢት ዝምደባ ሳተላይታት ብተዛማዲ ንእስ ዝበላ እየን። 3ይ ላዕለዋይ ቅናት-ዙረት መሬት (HEO) ከኣ፡ ካብ 19 ሽሕ ስጋብ 25 ማይልስ ካብ መሬት ይርሕቕ፡- ኣብዚ ኦርቢት ዝንቀሳቐሳ ሳተላይታት ብውሑድ ዝበለ ቅልጣፈ ካብ ምብራቕ ንምዕራብ ዝዞራ እየን። ነዚ ዝቆጻጸርን ብቅዓት (standard) ኣረጋጊጹ ፍቓድ ዝህብን ከኣ፡ ኢንተርናሽናል ተለኮም ዩኒዮን እዩ። ካብቶም ብቀጻላ ምክትታል ዝገበረሎም፡ ንህላወን ዕድመን ሳተላይት ወሰንቲ ዝኾኑ ኣካላት ንምልላይ ብቀረባ ዝጥቀሱ ከኣ፡-



*መመንጨዊ ኤለትሪክ*፡- ካብ መሬት ጽዓት ምምላእ ስለዘይከኣል፡ ባዕለን ከመንጭዋ ይግደዳ። ውሑዳት ካብ ሒዘንኦ ዝንዓዘ ነዳዲ ክግልገላ ከለዋ፡ ብዙሓት ግን፡ በቲ ኣብ ዝባነን ተለጢፉ ዘሎ ሶላር ፓናል ዘመንጭውኦ ኤለትሪክ ኣብ ባትሪ ብምዕቃብ ይግልገላ። ኣገልግሎት ባተሪ ግን ውሱን ስለዝኾነ፡ ንዕድመ ሳተላይት ይውስና እዩ። ነዚ ንምቅላል ንነዊሕ ጊዜ ዘገልግል ባተሪ ይሰራሕ እኳ እንተሎ፡ መሰረታዊ ፍታሕ ንምምጻእ ግን፡ ብሮቦት ተጠቂምካ ዝኣረገ ባትሪ ምቅያርን ምጽጋንን፡ ከምኡ'ውን ናይ ኑክለር ጽዓት ንምትእትታው ፈተነታት ይካየድ ኣሎ።

*ኣንቴና*፡- ኩለን ሳተላይታ ምስቲ ኣብ መሬት ዘሎ መቆጻጸሪ ክፍሊ ቀጻሊ ርክብ ንክህልወን ሒዘንኦ ዝጉዓዛ ኣንቴናን ዲሽን ኣለወን። ብቅዓቱን ዝረኽብሉ ፍሪኳንስን ከኣ ይፍትሽ።

ትረስቶር (tractor)፡- ሳተላይት ንመሬት ክዞራ ከለዋ መኣዝነን ኪይስሕታ ኦርቢተን ክሕልዋ ኣለወን። ንኣብነት ናብ መሬት ቀረባ ካብ ዘለዋ ሳተላይታት ሊዮ፡ ካብ 160 ስጋብ 2000 ኪሎ ሜትር ኣብ ዘሎ ርሕቐት እያ ዘላ። ኣብ ስሕው ኩነታት ኣየር ቅልጣፈኣ ምስ ዝንድል ናብ መሬት ክትወድቅ ትኽእል፡ ነዚ ንምብዳህ ንሚዛና ዝሕልወላ ካብ ሃይድሮጅን ዝተሰርሐ ትረስቶር (tractor) ዝበሃል መሳርሒ ኣለዋ። ከምኡ'ውን ኣንቴናን ሰንሰራትን ሳተላይታት ኩሉ ግዜ ንመሬት ገጸም ክጥምቱ ስለዘለዎም፡ ነዚኦም ዘንቀሳቕ ትረስቶር እዩ። ዕድመ ትረስቶር ቀጻልነት ሳተላይት ካብ ዝውስኑ ሓደ እዩ።

ቲለድ (Tiled)፡- ብሳተላይታት ዝወሃብ ኣገልግሎት መተሓላለፊ ወይ መለክዒ መሳርሒ እዩ። ንኣብነት ዝመሓላለፍ መልእኽቲ ንመሬት ዝምልከት እንተኾይኑ፡ እታ ሳተላይ ኣብ ውሽጣ ካሜራን ማግኔቲኪ ሰንሰርን ብኢንፍራሬድ ወይ ብብርሃን ዝሰርሕ ክህልዋ ይኽእል። ንመራኸቢታት ዘገልግላ ከኣ ትራስፖንደር ሒዘን ይጓዓዛ። እቲ ካብ መሬት




ዝመጽእ ፍሪኴንሲ ኣብ ጉዕዞ ኪደክም ስለ ዝኽእል እውን፡ ሓይሊ ወሲኹን ፍሪኴንሲ ቀይሩን ዝልእኽ ቲሰድ እዩ።

ተርማል ሲስተም፡- ቀጻልነት ሳተላይት ካብ ዝውስኑ መሳሒታት እዩ። ኣብ ህዋ ዘለዋ ሳተላይታት ጸሓይ ብዝረኽቦ ኣካለን 150 ዲግሪ ሽሊሽስ ስለዝበጽሐ ብጣዕሚ ክሞቃ ይኽእላ። ብኣንጻሩ እቲ ጸሓይ ዘይረክብ ኣካል -150 ዲግሪ ይኸውን። ኣብ መንጎኦም 300 ዲግሪ ሽልሽስ ስለዝፍጠር፡ እታ ሳተላይት ክትጭቦጥ (collapse) እያ። ነዚ ሓደጋኛ ኩነታት ንኸይፍጠር፡ ኣቲ ብርሃን ዘንጸባርቅ መስተያት ይግጠመላ። ነዚኦም ሓሊፉ ዝመጽእ ሙቐት ንምክልኻል ከኣ፡ ልክዕ ከም ፍሪጅ ብኣሞንያ ካብቲ ምውቕ ናብቲ ዝሑል ዙረት ብምግባር፡ ቡቲ ሓደ ወገን ከኣ መውዓይ ወይ ሂተራት ብምቅማጥ፡ ምሉእ ኣካሎም ተመሳሳሊ ሙቐት ንኸህልዎም ተርማል ሲስተም ይግጠመሎም።

እዞም ተጠቒሶም ዘለው መሳርሒታት ገለ ካብቶም ንዕድመ ሳተላይት ዝውሰኑ እኳ እንተኾኑ፡ ዘለኣለማዊ ምንባር ዝበሃል ስለዘየለ ግን፡ ብሓፈሻ ዕድመ ሳተላይታት ንኣሽቱ ካብ 2 ሲጋብ 3 ዓመት ክጸንሑ ከምዝኽእሉ፡ ዓበይቲ ከም ናይ ተለቪዥን መተሓላለፍቲ ሳተላይታት ዝኣመሰሉ ኸኣ፡ ስጋብ 15 ዓመት ም኿ኑ'ዩ ዝንገር። ብፍሉይነት እትጥቀስን ትጽግን ከምዘላን ዝንገረላ ሃብል ስፐይስ ተለስኮብ ግን፡ ን30 ዓመት ሰሪሓ ኣላ።

# ሓደስቲ ምህዞታት ተክኖሎጂ

## ዘበናዊ ዓይኒ ምድሪ





መብዛሕትና እንተዝ ዘይሓሚምና ወይ እንተ ዘይተጸሊኡና ናብ ሆስፒታል ገጽና ተወር ኣይንብልን ኢና። ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ኵነታት ጥዕናኻ ምርግጋጽ፡ ክመጽእ ካብ ዝኽእል ከቢድ ሕማም ንምክልኻል ሓጋዚ ምኺኑ ፍሉጥ እዩ። ንሽግር ከሎ ገና መፍትሒ ሒዝካሉ ምጽናሕ ምልክት ብልሒ'ዩ። ሓደ ጃፓናዊ ኩባንያ ቶቶ ዓይኒ-ምድሪ (Toto Toilet) ኣፍሪዩ ኣሎ። እቲ ገንኢ ሽቓቕ ክትቀርበ ከለኻ፡ ህሉው ኩነታት ጥዕናኻ ይምርምር። ኩፍ ኢልካ ርስሓት ናይ ውሽጥኻ ምስ ኣራገፍካ ኸኣ መርመራ ናይ ሽንትን ቀልቀልን ይገብር። ዝበዝሐን ዝወሓደን ነገር ካብ ሰብነትካ ክረኽቦ ዘለዎ ዝጎደለ ነገር እንተሎ፡ ልክዕ ከም ሓኪም ይነገረካ። እዚ መድሃኒት ምእዛዝ ጥራይ ዝተርፎ ትስፉው ተክኖሎጂ፡ ካብ'ቶም ናይ'ዚ እዋን ኣደነቕቲ ምህዞታት እዩ። እዚ ገንኢ ምውናን መዓልታዊ ሓኪም ኣብ ጎንኻ ከም ዘለካ'ዩ ዝሕሰብ።

## ዓይኒ-ምድሪ ኣብ ህዋ


መጻረይ


ዓይኒ ምድሪ

ካብ ናይ መሬት ስሕበት ዜሮ ኣብ ዝኾነ ስፍራ፡ እዚ መሳርሒ ካብ ሰብነት ርስሓት (ቀልቀል) ስሒቡ ብምውጻእ ናብ ህዋ ዝጓዓዙ ከም ዝጸርዩን ከም ዘይጭነቁን ይገብር። እዚ ናይ ጠፈር ዓይኒ-ምድሪ ምስ ዶሮና ክሊነር (ቫክዩም) እዩ ዝስራሕ። እቲ ርስሓት ናይ ሰብነት ናብ'ዚ ክሊነር ካብ ሽታን ባክተርያ ብምንጻህ ከም ዝበንን ይግበር። እዚ ብፍላይ ንደቂ ኣንስትዮ ጠፈርተኛታት ምቹእ ምኺኑ ዝንገረሉ ዘመናዊ ዓይኒ-ምድሪ፡ ዝእከብ ሽንቲ ኸኣ ዘድሊ ምጽራይ ተገይርሉ፡ ተመሊሱ ንዝስተ ማይ ከገልግል እዩ በሃልቲ እዮም ሰብ ፈጠራ እዚ ዘመናዊ ተክኖሎጂ። እዚ 45 ኪሎግራም ዝምዘን ዓይኒ-ምድሪ፡ 75 ሰንቲ ሜትር ቁመት ኣለዎ። እዚ ካብቲ ኣብ ህዋ ካብ ዝነበረ ኸኣ ብ65% ይንእስ፡ 40% ኸኣ ብኽብደቱ ፍኹስ ዝበለ እዩ።

# ፈላሚ ሓበሬታ ሳተላይት ኣብ ዓውደ ኩናት

ፎክላንድ ደሴት ኣብ ‘70ታት ኣርጀንቲና እንግሊዝን ዝበኣሱላ ዝነበሩ ናይ ኣርጀንቲና ደሴት እያ። እንግሊዝ ግን ካብ ኤውሮጳ ተበጊሳ ኣሽሓት ኪሎሜትራት ተጓዒዛ ብውሑድ ቁጽሪ ወተሃደራት ተቖጻጺራታ። እቲ ቦታ ብኣግራብ ዝተሸፈነ ስለዝነበረ፡ ሰራዊት ኣርጀንቲና ነቲ ከባቢ ተመሳሲሎም ሃንደበታዊ መጥቃዕቲ ብምፍናው ንፎክላንድ ኣምሊሶማ። እንግሊዝ ብብዝሒ ኣብቲ ከባቢ ዝነበረ ሰራዊታ ተዝምት። ኣርጀንቲናውያ ፍጹም ነቲ ቦታ ተመሳሲሎም ድፋዓቶም ስለዝሰርሑ ንዘዝዘመተ ሰራዊት እንግሊዝ መላስ ወረ ዘይቡሉ ይገብርዎ።

ናይ ዓለም ዜና ማዕከናት እንዳተቀባበላ፡ ዘገርም ስርሓት እንዳበላ የቓልሕኦ። ማርገሪ ታቸር ኣብቲ እዋን'ቲ ጸሊም ለቢሳ መግልጺ ትህብ። ኣብቲ እዋንቲ ኣመሪካን ሕብረት ሶቭየትን ጥራይ እየን ሳተላይት ዝውንና ዝነበራ። እንግሊዝ ድሕሪ ኣብ ኤውሮጳ ሕብረት ምጽንባራ እያ ክትውንን ዝኸኣለት። እንግሊዝን ኣመሪካን ግን ናይ ሳንቲም ክልተ ገጽ ስለዝኾና፡ ናይ ሳተላይት ሓበሬታ ካብ ኣመሪካ ትሰንቅ። ሕብረት ሶቭየት ከኣ ወላ እኳ እኹል ሓበሬታ ናይ ሳተላይት እንተነበራ፡ ማእከላይ መርገጺ ናይ ኣርጀንቲና ስለዘየተኣማመና፡ ዘለዋ ምስልታት ነዛ ሃገር ከተካፍል ኣይመረጸትን። ኣርጀቲና እውን ደፊራ ኣይሓተተትን።

ኣርጀንቲናውያን ምስቲ ከባቢ ብጣዕሚ እዮም ተመሳሲሎም ነይሮም። ክዳውንቶም፡ ታንክታቶም፡ ከበድቲ ኣጽዋሮም፡ ኩሉ ዕጥቆም ነቲ ከባቢ ብዝመሳሰል፡ ብቀሊሉ ክኸሸፍ ብዘይክእል ምስቲ ኣግራብ ተመሳሲሉ እዩ ነይሩ። ግን እቲ ብሳተላይት ተሳኢሉ ዝቐርብ ምስልታት ብኒሮፊን ኣብ ዝንጸባረቀሉ፡ እቲ ንመመሳሰሊ ዝተገብረን ዝተለኸየን ቀጠልያ ሕብሪ ዝፈጥሮ ካብቲ ባህርያዊ ቆጽሊ ዝህቦ ነጸብራቕ ዝተፈላለየ ምስ ምዃኑ፡ እኹሉ መሓበሪ ኮይንዎም። ስለዚ ናይ ኣመሪካ ሳተላይት ብልክዕ ክንደይ፡ ኣበይ ቦታ፡ ሰራዊትን ተተኮስቲ መሳርሒታትን ከምዘሎ ብንጹር ዘርኢ ምስሊ ንእንግሊዝ ኣረኪባታ። እዚ ከኣ እዩ መጀመርያ ናይ ሳተላይ ሓበሬታ ኣብ ወተሃደራዊ ኣገልግሎት ዝወዓለ ምዃኑ ዝንገረሉን ሓበሬታ ሓይሊ ምዃኑ'ውን ብተግባር ዝተረጋገጸሉን። ብሳዕቤኑ ከኣ ብኣሽሓት ዝቁጸሩ ወተሃደራት ኣርጀንቲና ምስ ኣዘዝቲ ጀነራላቶም ኢዶም ክህቡ ከምዝተገደኡ'ውን ይዝንቶ።

ድሕሪ ቁሩብ ዓመታት ናይ ዓለም ውድድር ኩዑሶ እግሪ ይካየድ ኣብ ዝነበረሉ፡ እዘን ክልተ ሃገራት ንናይ መጠረሽታ ዋንጫ መን ኣልዓለ



ይራኸባ። ኣብዚ ክልቲኤን ዘለወን ህልኽ ፖለቲካዊ መልክዕ ሒዙ እየን ንሜዳ ዝወረዳ። ኣርጀንቲናውያ ነቲ ኣብቲ እዋን ናይ ኩዑሶ እግሪ ጀነራል ተበሂሉ ዝተቓላሓሉ ማራዶና ሒዞም ቀሪቦም፡ ብኢዱ ብዘእተዎ ጎል ከኣ ተዓዊቶም። እንግሊዝ ከምዘይሰዓሩ ተኣማሚኖም ነይሮም፡ ብኢዱ ግን የእቲይዋ ስለስቲኦም ዳኛታት'ውን (ኣልቢትሮ) ኣይረኣይዋን። ማእከላይ ዳኛ ጎል ኢሉ ፍርዲ ስለዝሃበ ሕርይቲ ጋንታ እንግሊዝ ተሳዒራ።

ከምዚ ኣብዚ እዋን ተመሊስካ ተረጋግጸሉ ናይ ካሜራ ተክኖሎጂ ስለዘይነበረ፡ እዛ ስጉብ ሕጂ ተዛርብ ጎል፡ ማራዶና ብኣንደበቱ ብኢደይ ኣይኮንኩን ካብ ዝበሎ ዝተበገሰ ብዝመስል፡ “ናይ መላእኽቲ ጎል” እንዳበሉ ዝገልጽዋ እውን ኣይተሳእኑን። ኣርጀንቲናውያን ከኣ ኣብ ኩናት ስተሳዕርዎ ብኩዕሶ ሕኒኦም ፈድዮም፡ ሃገር ምልእቲ እዚ ዘይብሃል ድግስን በዓላትን እያ ኣብቲ እዋን የእንጊዳ።





## ባህልን ስነ ጥበብን

### “ግድን ክዕወት ኣሎኒ ዝብል ኒሕ ነይሩኒ።”

# ኣድያም ኣብርሃም
# ፎቶጄኒክ ሞዴል ምብራቕ ኣፍሪቃ

*ሙሴ በኹረጽዮን*

መንእሰይ ኣድያም ኣብርሃም ኣብ ታንዛንያ ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ወይዘራዝር፡ ዕዉትቲ ‘ፎቶጄኒክ ሞዴል ምብራቕ ኣፍሪቃ’ ብምዃን ስማን ስም ሃገራን ኣጸዊዓ። ኣብ ዓምዲ ስነ ጥበብ ናይ ሎሚ ዕድምቲ ጋሻና ገይርናያ ኣሎና።

*** እንቋዕ ኸኣ ሓጐሰኪ፡ ሞደሊስት ኣድያም ኣብርሃም!**

ሓጐስ ይሃብካ፡ የቐንየለይ!

*** ካብ ድሕረ ባይታኺ ቅሩብ ክተዕልልና**

ኣብ 1994 ኣብ ስዑዲ ዓረብ - ከተማ ርያድ ተወሊደ። ዳሕ 4 ዓመት ምስ ኰንኩ፡ ምስ ስድራይ ናብ ኣስመራ መጺአ። ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ኣስመራ ተማሂረ። ናይ 12 ክፍሊ ትምህርቲ ንምዝዛምን ሃገራዊ ግቡኣይ ንምፍጻምን ምስ ኣባላት 25 ዙርያ ሳዋ ወሪደ። ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ‘ማትሪክ’ ተዓዊተ፡ ኮለጅ ማይ-ነፍሒ ተጸንቢረ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ‘ስማፕ’ እውን ብዓውዲ ‘ምሕደራ’ ተመሪቐ።

*** ዓውዲ ፋሽን ብኸመይ ፈሊምክዮ?**

ኣብ’ዚ ዓውዲ ፋሽንን ውድድር ወይዘራርዝርን እንተ መጺእና፡ ገና ብንኡሰይ ከለኹ ኣብ ኣብያተ-ትምህርቲን ኣብ ሳዋን ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት እሳተፍ ነይረ። ነዚ ዓውዲ ኣጥቢቐ ዝሓዝኩሉ ግን ድሕሪ ምዝዛም ትምህርተይ ኰይኑ፡ ብዲዛይነራት ደቂ-ሃገር ተወዲቡ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት’የ ዝሳተፍ ነይረ።

*** ናይ መጀመርያ ውድድርኪ...?**

ናይ መጀመርያ ውድድረይ ተማሃሪት እንዳ ማርያም ከለኹ፡ ኣብ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ ኣብ ዝተኻየደ ናይ ‘Ms Saint Marry’ ውድድር እዩ። ሽዑ እዋን፡ ኣብ’ዚ በጺሐዮ ዘለኹ ደረጃ ክበጽሕ’የ ዝብል እምነት ኣይነበረንን። ኣብ’ቲ እዋን ዝነበረ ናይ መወዳደሪ መለክዒ’ውን፡ ብመሰረት ኣፍልጦ ናይ’ዚ ዓውዲ ዘይኰነ፡ ብቑመትካ እዩ። ኣብ ሳዋ እውን ንሓይልኻ፡ ቦጦለኒኻ ወኪልካ ኢኻ ትወዳደር። ትምህርተይ ምስ ዛዘምኩ ግን፡ ሳላ ምትብባዕ ወላድየይ፡ ብዕቱብ ክሕዞ ጀሚረ።

*** ብኸመይ ኣብ ውድድር ምብራቕ ኣፍሪቃ ተሳቲፍኪ?**

ተጣይሰ ዕለታዊ ንጥፈታት ህይወተይ እናሰላሰልኩ፡ ኣብ’ዚ ዓውዲ ክግደስ ጀሚረ። ኣብ ከምዚ ኩነታት ከለኹ፡ ነዚ ውድድር ብኣጋጣሚ ረኺበዮ። ኣብ ሃገረ ኣመሪካ - ካሊፎርንያ ትቕመጥ ራህዋ ኣፈወርቂ ትበሃል ሞደል ናይ ዓድና፡ ነዚ ውድድር ረኺባቶ። ንሳ



ኣቐዲማ ኣብ ውድድር ናይ Ms East Africa ተሳቲፋ ብምንባራ፡ እኹል ተመክሮ ዝጸንሓ እያ። ነዚ ውድድር ምስ ረኸበቶ ከኣ ንዲዛይነር ሳምራዊት ፍትዊ ሓቢራታ፡ ብመንገዲ ሳምራዊት ድማ፡ ነቲ ዕድል ኣነ ክጥቀመሉ ክኢለ። ምስ ኮሚተ ናይ'ቲ ውድድር ተራኺበ፡ ስእለይ፡ ቁመተይ፡ ኣብ'ቲ ዓውዲ ዘለኒ ተመክሮ፡ ብግቡእ ምስ ሓበርኩዎም ድማ፡ ክሳተፍ ዕድል ረኺበ።

*** ኣበጋግሳኺ ከመይ ነይሩ? ሓጻርቲ ልምምዳት ከ ጌርኪ ዶ...?**

ምስ ዝነበረኒ ሕጽረት ግዜ፡ ልምምድ ኣይገበርኩን፡ ሃንደበት'የ ተበጊሰ። መወዳድርተይ፡ ኣብ ታንዛንያ ወርሕን ገለን ገይረን እየን ጸኒሐናኒ። ኣነ ግን፡ ካብ'ቲ ክርክበሉ ዝግበኣኒ ግዜ፡ ክልተ ሰሙን ደንጕየ'የ ኣትየ። ስለዚ፡ እታ መወዳእታ ዝተረኽብኩ ተወዳዳሪት እየ ነይረ።

*** ውድድር እሞ ከመይ ጸኒሑኪ...?**

እቲ ውድድር ኣብ ርእሰ ከተማ ታንዛንያ - ዳረሰላም እዩ ተኻዪዱ። እታ ከተማ ጽብቕቲ'ያ፡ ምስ'ቲ ካብ ዓደይ ወጺአ ዘይፈልጥ ምንባረይ ግን፡ ብዙሕ ብድሆታት'ዩ ገጢሙኒ። ሓደ ካብኡ ናይ ቛንቛ ብድሆ እዩ። ብወገነይ፡ ቛንቛ እንግሊዝ ክዛረብ ኣይጽገምን እየ። ዝበዝሓ መወዳድርተይ ግን ቛንቛ እንግሊዝ ዘይኮነ ኪስዋሂሊ እየን ዝዛረባ። ካብ ጁቡቲን ካልእን ዝመጽኣ ተወዳደርቲ እውን ቛንቛ ፈረንሳ እየን ዝዛረባ። ብሰንኪ'ዚ፡ ብሕትዉና እስመዓኒ ነይሩ። ግዳ፡ ሃገረይ ብኣይ ተወኪላ ኣብ'ዚ ውድድር ካብ ተሳተፈት፡ ናይ ግድን ዓወት ከመጽእ ኣለኒ ዝብል ኒሕ ነይሩኒ።

*** እቲ ዓይነታት ውድድር እንታይ ዘጣቓልሉ'ዩ ኔሩ?**

ብዙሕ ፈተናታት'ዩ ዘለዎ። ሓደ ካብኡ፡ 'Project Presentation' ዝበሃል ኰይኑ፡ ኣብ ዓውዲ ፋሽን ሾው ዝመረጽካዮ ሓሳባትን ኣርእስቲን ኣልዒልካ ኣብ ዓድኻ ክትቅይሮን ከተታኣታትዎን እትደሊ ዘብርህ እዩ። ብተወሳኺ፡ ዕቑር ክእለት ናይ ሳዕስዒት፡ ናይ ስእሊ፡ ናይ ኣርትዖት፡ ናይ ተዋስኦ ወዘተ ዘጠቓልለ 'Talent Show' ዝበሃል ኣሎ። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ናይ'ዚ ውድድር በብዓውዱም ዝነጥፉ ኣርባዕተ ዳያኑ ኣለዉ። ነዚ ኩሉ ምስ ሓለፍካ ድማ፡ ናብ'ቲ ምርኢት ውድድር ተመርሕ። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ



ናይ'ዚ ውድድር እትኽደኖ ልብሲ ዝተፈላለየ ክኸውን ኣለዎ። ክገርመካ፡ ኣነ ግን ካብ ባህላዊ ክዳውንቲ ብሄራትና ሓንቲ ጥራይ እየ ተማሊአ። ንሳ ከማን ሳላ ዲዛይነር ሳሮን ኣማኑኤል እየ ክልተ ሰዓት ቅድሚ ምብጋሰይ ረኺበያ። ስለዚ፡ ዓይነት ናይ'ቲ ሒዘዮ ዝኸድኩ ክዳን፡ መጋየጺ ኣዋርቒ... ኣብ ናይ ዜሮ ሰዓት እየ ረኺበዮ።

*** ካብ'ቲ ባህላዊ ክዳን፡ ናይ መን ብሄር ኢኺ መሪጽኪ?**

ምስ ሕብረይን ጸጕረይን ተሳንያ እትኸይድ ናይ ብሄረ ዓፈር ክዳን እየ መሪጸ። ጽቡቕ ድማ፡ ኣዐዊታትኒ።

*** መወዳድርትኺ ካበይ ዝመጽኣ ነይረን? ኣብ'ዚ ዓውዲ ዝነበረክን ፍልልይ ናይ ተመኩሮኽ እንታይ ይመስል ነይሩ?**

መወዳድርተይ ካብ 14 ሃገራት ዝመጽኣ እየን ነይረን። ገለ ካብተን ሃገራት፡ ኡጋንዳ፡ ኬንያ፡ ሩዋንዳ፡ ኮሞሮስ፡ ብሩንዲ፡ ጁቡቲ፡ ሶማልያ፡ ኢትዮጵያ፡ ይርከባኦን። ንሳተን፡ ኣብ ዓደን ኣብ ዝካየድ ዓመታዊ ናይ ወይዘራዝር ውድድራት ምስ ተዓወታ'የን፡ ናብ'ዚ ውድድር ዘምርሓ። ኣነ ግን፡ ነዚ ዕድል ብኣጋጣሚ ረኺበ፡ እየ ተሳቲፈዮ። ስለዚ፡ ፍልልይና ካብዚ'ዩ ዝጅምር። ካልእ፡ ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽኩልካ፡ ብዛዕባ'ቲ ቅድመ ውድድር ዝካየድ ፈተና ኣፍልጦ ዝበሃል ኣይነበረንን። ምኽንያቱ፡ ኣብ ዓድና ስለዘይነዘውትሮ። እዚ ከኣ፡ ናይ ገዛእ ርእሱ ክብደት ነይርዎ። ኣብ ታንዛንያ ተዳልየን ንሓደ ወርሒ ልምምድ ምግባረን እውን፡ ካባይ ንላዕሊ ጸብለልታ ክህልወን ሓጊዙወን እዩ።

*** ናብ'ቲ ምርኢት ክንኣቱ...?**

እዚ ምስ ተዓዘብቲ ፊት ንፊት እትራኸበሉ መድረኽ እዩ። እቲ ዝበዝሐ ንጥፈታት ናይ'ቲ ውድድር ኣቐዲምካ ኢኻ ተካይዶ። ኣብ'ዚ

ግን፡ እተን ዝተረፉ ክልተ ዓይነታት ውድድር ጥራይ ኢኻ ተካይድ። እታ ሓንቲ፡ ዝመረጽካያ ክዳን ናይ ብሄራት ሃገርካ ገይርካ እተካይዳ ክትከውን ከላ፡ እታ ካልኣይቲ ድማ፡ ንዅሉ ትምልከት ማለት 'Dinner Dress' ወይ 'Evening Gown' ተኸዲንካ እተቕርባ እያ። ኣብ'ዚ፡ ሕብሪ ክዳንካ፡ ኣካይዳኻ፡ ኢቃውማኻ፡ ምስ ተዓዘብቲ ዘለካ ርክብ፡ ወዘተ ኣብ ግምት ኣትዩ ነጥቢ ይወሃበካ።

ድሕሪ'ቲ ዝተኻየደ በዳሂ ውድድር ከኣ፡ ብዝተፈላለየ መለከዒታት ሽዱሽተ ሞዴላት ክንዕወት ክኢልና። እተን ሰለስተ፡ ናይ Ms East Africa 1ይቲ፡ 2ይቲ፡ 3ይቲ፡ ሓንቲ ዝበለጸት ናይ ታለንት-ሸው፡ ሓንቲ ዝጸበቐት ጓል፡ ሓንቲ ድማ ዝበለጸት ተሳኢላ ትኽእል ኳንና፡ ተሸለምቲ ናይ ውድድር ክንከውን በቒዕና። ካብዚኤን ከኣ፡ ኣነ እታ ዝበለጸት ተሳኢላ እትኽእሎ ጓለንስተይቲ ኰይነ ተዓዊተ። እዚ ማለት፡ ዕዉትቲ 'ፎቶጀኒክ ሞዴል ምብራቕ ኣፍሪቃ' ኰይነ ተሸሊመ ማለት እዩ።

*** ሽልማት ናይ'ቲ ውድድር እንታይ ነይሩ?**

ዋንጫን ገንዘብን እዩ ነይሩ። ብዓቢኡ ግን፡ ምስ ተዓወትካ ዝፈጥረልካ በሪታት ኣሎ። ኣብ ናይ ኣየር ትኬት፡ ምዉዕዋዕ ብሕታውያን ትካላት ወዘተ ዕድላት ትረኽበሉ ኢኻ።

*** እሞ 'ፎቶጀኒክ ሞዴል ምብራቕ ኣፍሪቃ ካብ ኴንኪ ዕድላት ረኺብክሉ ዶ?**

እወ፡ ናይ ምውዕዋዕን ካልእን ዕድል ክረክብ ጀሚረ ኣለኹ። ተመሳሳሊ ዕድል ክረክብ ምኽንየ እውን ኣይጠራጠርን እየ።

*** መሲልኪ ኢኺ?**

እወ! ኣብ 2021 ምስ ኣለም ደብረጽዮን ሓዳር መስሪተ። ብጽቡቕ ፍቕርን ሓልዮትን ድማ ንጓዓዝ ኣለና።

*** በዓል-ቤት ክበሃል ክሎ ንዓኺ እንታይ እዩ?**

በዓል ቤት ድኣ ደጋፊ፡ ሓላዪ፡ ኣብ ጽቡቕ ኰነ ኣብ ሕማቕ ካብ ጐድኺ በዓል ቤቱ ዘይፍለ፡ ብዓቢኡ ኸኣ፡ ርእሲ ቤት ከም ምኧኑ መጠን፡ ሓላፍነት ወሲዱ ብፍቕርን ሓልዮትን፡ በዓልቲ ቤቱ፡ ደቂን ሓዳሩን ዝመርሕ ሰብ ኢሉ እየ ክገልጾ ዝኽእል።

*** ብዓልቲ ቤት ክትበሃል ከላ ኸ?**

ብዓልቲ ቤት እውን ልክዕ ከም ናቱ እያ። ኣብ ርእሲ'ቲ ኣብ ሓዳራን ደቃን ዝህልዋ ዘይኩነታዊ ፍቕሪ፡ ኣብ ጐድኒ ብዓል ቤታ ደው ኢላ ሓይሊ እተቕስሞ ፍጥረት እያ ክብል እገልጸ። "ብድሕሪ ዕዉት ሰብኣይ፡ ሰበይቲ ኣላ" ክብሉ እውን ክኢላታት ገሊጾምዎ እዮም።

**ኣብ'ዚ ውድድር ክትዕወቲ ዝገበረኪ...?**

ዓወት ድምር ውጽኢት ናይ ብዙሓት ነገራት እዩ። ዓወተይ ድማ ካብ ነኣሽቱ ኣሕዋተይን ስድራቤተይን እዩ ዝጅምር። ኣብ'ዚ ናይ መጀመርታ ውድድረይ ተዓዊተ ከወጽእ ልዑል ሓገዝን ኣበርክቶን ካብ ዝገበሩለይ ቀንዲ ኸኣ፡ ወላዲየይ ኣቶ ኣብርሃምን በዓል ቤተይ ኣቶ ኣለምን እዮም። ስኣን ድሩት ኣፍልጦ፡ ነዚ ዓውዲ፡ ከም መዐወልን ትርጉም ዘይብሉን ገይሮም ዝሓስብዎ ወለድን በዓል ቤትን ዉሑዳት ኣይኮኑን። ኣብ ውድድር ተዓዊትካ ስምካን ምስ ሃገርካን ምስ ኣጸዋዕካን ባንዴራኻን ምስ ኣንበልበልካን እዩ ዝእመነልካ። በዚ ኣጋጣሚ፡ ነዚ ኩሉ ድሩትነት ሰጊሮም፡ ንዘተባብዑኒ ወለደይን ብዓል ቤተይን ልባዊ ምስጋናይ ኣቕርብ።

*** ንሓደስቲ ተወዳደርቲ እስከ ኣተባብዕየን?**




ኣጆኽን እየ ዝብለን። ኩሉ ነገር ካብ ውሽጥኻ ከም ዝብገስ ኣሚነን፡ እምነተን ኣሐይለን 'ድሌትክን ካብ ምግባር ኣይትትረፋ' እየ ዝብለን። ብዓቢኡ ግን፡ ናይ ውሽጥን ናይ ደገን ዕድላት ክኽፈተለን ኣለዎ። ኣነ ዕድል ስለዘረኸብኩ'የ ተወዳዲረ ክዕወት ክኢለ። ስለዚ፡ እንተ ወሓደ ናይ 'ወይዘሪት ኤርትራ' (Ms Eritrea) ውድድር ክስራዕ ኣለዎ። ብፍላይ ኣብ ውሽጢ ሃገር ውድድር ዘይምህላዉ፡ እቲ ጐሊሑ ዝረኣየኒ ጸገም እዩ። ኣብ'ዚ ዓውዲ እኹል ዓቕሚ ስለ ዘለና፡ ክንምዝምዞ ኣለና እብል።

*** ኣብ መጻኢ ካብ ሞዴል ኣድያም እንታይ ኢና ክንጸበ?**

ሕልመይ ኣብ ኣህጉራዊ ውድድራት ተዓዊተት ምኧን እዩ። ነዚ ኸኣ፡ ኣብ ሓያል ስራሕ ተጸሚደ ኣለኹ። ተስፋ እገብር፡ ዝወዳደረሉ ዕድል ረኺበ ክዕወት። በዚ ኣጋጣሚ፡ ነዚ ዕድል በሪ ዝኸፈታለይ ሞዴል ራህዋ ኣፈወርቂን ዲዛይነር ሳምራዊት ፍትዊን፡ ከምኡ ድማ፡ ቀጻሊ ምትብባዕ ንዝገብሩለይ ወለደይ፡ ብዓል ቤተይ፡ መሓዙተይ፡ ዲዛይነራት፡ ክኢላታት ሜክኣፕ፡ መጽሔት መንእሰይን ንዓኻን ኣዝየ ኣመስግን።



# መጻሕፍቲ ተምሳጥ ንኸሕድሩ

መለስ ንጉሰ

ኣብ ፈጠራዊ ይኹን ኣብ ናይ ታሪኽ መጻሕፍቲ፡ ጽሑፋት ተነበብቲ ንኽኾኑ ዝድርኹ ብርክት ዝበሉ ረቛሒታት ኣለዉ። ሓደ ካብዞም ረቛሒታት ተምሳጥ እዩ። እቲ ጽሑፍ ተምሳጥ ዘሕድር ምስ ዝኸውን ነቲ ትሕዝቶ ንምብልዑ ዘጸግም ኣይከውንን። ሓደ ጸሓፊ ጽሑፉ ኣዝዩ መሳጢ ጌሩ ንኸቕርቦ ሞያዊ ሓላፍነት ኣለዎ። ሓደ ካብ ረቛሒታት ብሉጽ ጸሓፊ እውን ኣብ ኣንበብቲ 'ተመስጦ ኣሕዲሩዶ?' ዝብል እዩ። ብፍላይ ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣንባቢ ብዝተፈላለዩ ንኣእምሮኡ ዝምግቡ ብዙሕ ጻዕሪ ዘየድልዮም ናይ ድምጺ ይኹኑ ናይ ቪድዮ ሓበሬታታት ብቐሊሉ ክረኽቦም ተኽእሎ ስለ ዘለዎ መጻሕፍቲ ብኽንደይ ሓይሊ ተጨኒቑ ንኽንብቦም ዝድርኹ ክኾኑ ኣይግባእን። ሎሚ ደው ኢሉ ወይ ኮፍ ኢሉ ፈውሲ ቃንዛ እናበልዐ መጽሓፍ ከንብብ ዝኽእል ሰብ የለን። ዘመኑ ዘመን ሓዊ እዩ።

ተምሳጥ ዝህብ ጽሑፍ ዳርጋ ትንፋስ ዝልግስ ጌርካ'ዩ ዝቑጸር። ምኽንያቱ ተምሳጥ ምቅልጣፍ ስምዒት ወይ ድማ ምቕልጣፍ ናይ ስምዒት ግብረመልሲ እዩ። ንስምዒት ፈጠራውነት ዘበርኽ፡ ብዘይምስትውዓል ወይ ብሃንደበት ንስምዒት ሓፍ ኣቢሉ ናብ ሰገነት ሰማይ ዝድርቢ'ሞ ብመንገብገቡ ዘውርድ ናይ ሊቕነት ብልሓት እዩ። ሊቃውንቲ ከም ዝብልዎ፡ ንጸሓፍቲ ዝውሃቦም ተምሳጥ ናይ ምፍጣር ሓይሊ መለኮታዊ ምኗኑ'ዩ። እዚ ሓይሊ እዚ ዘይብሉ ጸሓፊ ተምሳጥ ዘለዎ ጽሑፍ ከበርክት ኣይክእልን እዩ። መጻሕፍትና እውን በዚ ዓይነ ተጠሚቶም ብቕዓቶም ክምዘን ይክኣል እዩ። ሓደ መጽሓፍ እኩብ ዘረባ ክኸውን ኣይግብኦን። ሓደ ጸሓፊ ድማ ተዛራቢ ናይ ዘይእርኑብ ዘረባ ክኸውን ኣይግባእን።

ሓደ ኣንባቢ ንሓደ መጽሓፍ ዘንብቦ ሓድሽ ነገር ንኽረክብ፡ ንኽዘናጋዕን ንኽመራመርን ምኟኑ ርዱእ እዩ። እቲ ሓድሽ ዝብሃል ዝተፈልየ ኣረኣእያ ወይ ፍሉይ ጠመተ ኣብ ህይወት ደኣ'ምበር ተራእዩ ዘይፈልጥ ሓድሽ ክስተት ማለት ዘይምኟኑ ኣንበብቲ እውን ይርድእዎ እዮም። ኣንባቢ እምብኣር መጽሓፍ ከንብብ እንተኾይኑ እቲ መጽሓፍ ተምሳጥ ዘሕድር ምስዝኸውን እዩ። ኣንባቢ ነቲ ቁምነገር ንምሕፋስ ብዙሕ ናይ ጽዓት ብኽነት ኣየድልዮን። እቲ መጽሓፍ ብፍላይ ናይ ፈጠራ መጽሓፍ ምስ ዝኸውን ንኸተንብቦ ሃልኪ ዝሓትት ብዙሕ ዘይምስጥን ተሓይኹ ዝፈጥሮ ሃዋሃዋ እንተዘይሃልዩን ግን እቲ መጽሓፍ ናይ ምንባብ ዕድሉ መኺኑ ይተርፍ። መኺኑ ንኸይተርፍ እምብኣር ብተምሳጥ ተጻሒፉ ተመስጦ ከሕድር ትጽቢት ይግበረሉ።

ግሪኻውያን፡ 'ሓደ ጸሓፊ መሳጢ ጽሑፍ ከቕርብ እንተኾይኑ፡ ሓንቲ ምዩዝ ዝተባህለት ጣኦት ኣብ መንፈሱ ክትሰፍር

ኣለዋ’ ይብሉ። እዛ ምዩዝ ዝተባህለት ኣነስተይቲ ጣኦት ንመንፈስ ናይቲ ጸሓፊ ተበራብሮ እሞ መሳጢ ጽሑፍ የቕርብ ድማ ይምልኡ። እዛ ጣኦት እዚኣ እንተዘይሰፈረቶ ግን ጸሓፊ ክኸውን ዝኽእል እኳ እንተኾነ ተምሳጥ ዘሕድር ጽሑፍ ክጽሕፍ ግን ኣይክእልን እዩ ብምባል የራጒድዎ። እዛ ምዩዝ ትብሃል ዘላ ብቛንቋና ግኒ ተባሂላ ትፍለጥ። ንጸሓፊ ግኑ ይመጾሞ ይጽሕፍ። ናይ ሃገርና ግኒ ግን ቀጣን ግዲ ኾይና እቶም ዝፈርዩ ዘለዉ መጻሕፍትና ልክዕ ከምታ ግኒ ክቕጥኑ ክብሉ ማሕቀኞም ተሪፎም ኣለዉ። ዝብላዕ ሲኢና ዝቐጠነት ጓልሲ ኣነ ቐጣን ጓል ኢላ ከምትምካሕ ግን ኣብ ቬትሪና ቤት መጻሕፍቲ ተገቲሮም ሽምጠይ መርቑለይ ክብሉ ይውዕሉን ይሓድሩን ኣለዉ። ገለ ኣማኸርቲ ግኒ ከም ዝብልዎ ንምዩዝ ወይ ንግኒ ወይ ድማ ንውቃበ ወይ’ውን ንዛር ዝሰምዕ ደራሲ የድሊ እዩ። ‘ህዉኽ ደራሲ ተምሳጥ ዘለዎ ድርሰት ከቕርብ ኣይክእልን እዩ፡ ዋላ ምዩዝ ትዕለቦ፡’ ኢሎም ሕሹኽ ይብሉ’ዮም። እቶም ንምዩዝ ሰሚዖም ዝጽሕፉ ደረስቲ ልክዕ ከም ሓደ ነቢ ይቑጸሩ’ሞ ብመላእኽቲ ተሓጊዞም መሳጢ ጽሑፍ የቕርቡ ዝብል ፈሊጥ ኣብ ጉዳይ ጥንታዊት ግሪኽ ተምሳጥ ብዝብል ስነ-ሓሳብ ተወቒጡ ንረኽቦ።

ፈላስፋ 18 ክ/ዘመን ጆን ሎክ ብዛዕባ ተምሳጥ ክዛረብ እንከሎ፡ ተምሳጥ ሞዴል ናይ ወዲ ሰብ ኣእምሮ ምኺኑ ይገልጽ። ውህደት ሓሳባት ምስ ውህደት ካልኦት ነገራት ብምዝማድን ምውህሃድን ንኣእምሮ ኣንቂሑ ክብ ከብሎ ከም ዝኽእል ይትንትን። እዚ ትንታነ እዚ ልክዕ ከም ኣብ ኦብጀክቲቭ ቲኦሪ እንርእዮ ምስ ነገራውነት ብምውህሃድ ንኣእምሮ ስእሊ ፈጢሩ ከም ዘነቓቕሕ ዝገብር እዩ።

ናይ 19 ክ/ዘመን ሮማንቲካውያን ገጠምቲ ኮለርጅን ሸሊን ብወገኖም ንስነ ሓሳብ ተምሳጥ ኣብ ጉዳይ ገጠምቲ ክትንትኑ እንከለዉ፡ ተምሳጥ ናብ ገጠምቲ ዝኣቱ መለኮታዊ ሓይሊ ምኺኑን ኣእምሮ ገጣሚ ናብ ራኢ ዝቀረበ ምኺኑን ይኣምኑ ነበሩ። እዚ ተምሳጥ ዘበገሶ ረቂቕ ነገር ተመስጦ ዝህብ ድርሰት ንምቕራብ ዝሕግዝ ሓደ ካብ ምስጢራት ንፋስ እዩ። ምኽንያቱ እዞም ዛርዶ ግኒዶ እንብሎም ዘለና ዝጭበጡ ፍጡራት ብዘይምኺኖም ኣብ ህዋ እዮም ዘለዉ። እቲ ፍሉይነቶም ግን ባዕልኻ ሽምጢጥካ ናብ ርእስኻ እተብሎም ዘይኰኑስ ሰብ መሪጾም እዮም ዝዓልቡ ይብሃል።(ወይ ጉድ!)

ናይ 20 ክ/ዘመን ናይ ስነ-ልቦና ሊቅ ሲግሞንድ ፍሮድ፡ ተምሳጥ ኣብ ውሽጢ ኣእምሮ ስነ-ጥበበኛታት ዝርከብ ረቂቕ ነገር ምኺኑ ይዛረብ። እቲ ፍልይ ዘብሎ ኣብ ፍሮድ፡ ብመለኮታዊ ሓይሊ ዘይኮነስ ኣብ ኣእምሮ ብፍላይ ኣብ የማናይ ክፋል ኣእምሮ ኣስኪኡ ዝርከብ እቲ ስነ-ጥበበኛ ነቲ ኣብ ውሽጢ ኣእምሮኡ ዘሎ ንእሽቶ ጭላፍ በርቂ ከበራብሮን ክስሕሎን ከም ዘለዎ’ዩ ዝላቦ።

ማርክሲስታዊ ስነሓሳብ ብወገኑ ንጉዳይ ተምሳጥ ኣመልኪቱ፡ ኣብ ዓውዲ ጥበብ ብዘይ ጥንቃቐ ዝወጽእ ናይ ምብህሃል ብልሓት ምኻኑ ይገልጽ እሞ፡ ኣብ ናይ ጥበብ ኣገላልጽኡ ተኸእሎ ቁጠባን ልዕለ ቕርጺ ናይ ሓሳባትን ምኺኑ የስምረሉ። እዚ ጥበብ እምበር ካልእ ብልሓት ዘይሓትት ተምሳጥ ናብቶም ነገራውነት ወይ ቍሳውነት ዝኣምኑ ዝጺጋገዕ እዩ። ነገራውነት(Materialist) ዝኣምኑ ኣብ ጉዳይ ተምሳጥ(Inspiration) ጽሩይ ውሽጣውን ጽሩይ ግዳማውን ምንጪ ከምዘለዎ ይኣምኑ። ሓደ ካብኦም ፍረደሪክ ጃሜሶ፡ “ተምሳጥ ካብ ስነ-ጥበበኛታት ዝርከብ ሓደ ረቂቕ ነገር ኰይኑ እቶም ስነ-ጥበበኛታት ኣእምርኦም ናብ ሓደ ግዳማዊ ኩነት ወይ ቅልውላው ስለዝቓንይዎ እዩ። እዚ ድማ ኪንዮ ክንቈጻጸሮ እንኽእል ፍጻመ እዩ፡” ይብል።

ስነ-ሓሳብ ዘመናዊ ስነ-ኣእምሮ ብወገኑ፡ ተምሳጥ ውሽጣዊ መስርሕ ኣእምሮ ምኺኑ’ዩ ዝኣምን። ተምሳጥ፡ “ንግዳማዊ ንቕሓት ኣጒዲሉ ንውሽጣዊ ስነ-ኣእምሮኣውን መንፈሳውን ንቕሓት ዘበርኽ እዩ፡” ይብል። እዚ ድማ ካብ ህጻንነትን ትሕተውነን ዝብገስ ምኻኑ መርትዖ የቕርብ።

ካብ’ዞም ኩሎም ስነ-ሓሳባት ክንወስዶ ዝግባእ ሓደ ነጥቢ ከይሃለወ ኣይተርፍን። ተምሳጥ ግዳማዊ ይኹን ውሽጣዊ ድርኺት፡ ዓቕምኻ ንምፍታሽ ‘እቲ እትሰርሖ ስነ-ጥበባዊ ስራሕ እቲ ናይ መጨረሽታ ብቕዓትካ እተንጸባርቐሉ’ ክኸውን ከምዘለዎ እዩ። ውዒሉ ሓዲሩ ምዩዝ ይበልዎ ዋላ ግኒ፡ ውቃበ ይበልዎ ቆለ፡ እቲ ስነ-ጥበበኛ መንፈሱ ጸሚቑ ንኣንባቢ ሓደ ዝስተ ወይ ዝብላዕ ንባብ ከበርክት እንክሎ እዩ። እቲ ጻዕሩን ጥበቡን እዩ ተምሳጥ ዝፈጥር። ኣነስ ሙዩዝ ኣይዓለበትንን እሞ ዝጽሕፎ ዘበለ ዋጋ የብሉን ኢልና ተስፋ ክንቖርጽ የብልናን። ናይ ኩሎም ፈላስፋታትን ናይ ስነ-ልቦና ምሁራትን ብዛዕባ ተምሳጥ ዝበልዎ እንተርኢናዮ ኣብ ሓደ መደምደምታ ዝዓለበ ኣይኮነን። ኣቀዲሞም ተምሳጥ ዘየሕድር ድርሰት ዘቕረቡ ደረስቲ ዓለምና ድሕሪ ግዜ ኣዝዩ ተምሳጥ ዘለዎ ድርሰት ከቕርቡ ተራእዮም እዮም። በንጻሩ ኣብ መጀመርትኦም ተምሳጥ ዘሕድር ጽሑፍ ዘቕረቡ እውን ኣብ ካልኣይ ወይ ሳልሳይ ተምሳጥ ዘይብሉ ድርሰት ዘቕረቡ ኣይስኣኑን። ስለዚ ንድርሰት ዝተበገስካ/ዝተበገስኪ ተስፋ ከይቆረጽካ/ ከይቆረጽኪ ንተምሳጥ ጸዓር ወይ ጸዓሪ። ዓወት ድማ ድሕሪ ክቱር ጻዕሪ’ያ ትርከብ።

ሓደ ክዝንጋዕ ዘይብሉ ግን ብዘይ ተምሳጥ መጽሓፍ ጽሒፈ ክትብል ክትደፍር የብልካን። ኣብ’ዚ ናይ ዘመን ቴክኖሎጂ እዋን ተምሳጥ ዘለዎ መጽሓፍ ጽሒፍካ እውን ንጋዳ’ዩ፡ ምኽንያቱ እቲ ውድድር ምስ ብርክት ዝበሉ ተወዳደርቲ እዩ። እቶም ተወዳደርቲ ኣዝዮም ፈተንቲ መለሳ ዝቕርቡ ናይ ግዜና ውጽኢት እዮም። ልክዕ ከምቲ ናይ ቀደም እቲ ውድድር ምስ ሰብ ከማኻ ደራሲ ጥራይ ኣይኮነን። ‘እዚ መጽሓፍ እዚ ብድምጺ እነሀለኩም’ ዝብል ‘ብፊልም እውን ኣለኩም’ እናበለ ዘቃጭል ድምጺ ፈቓድኡ ከም ዘሎ ምርዳእ የድሊ።

# መለሳ

ሽሃብ ኣርኣያ

# ኣነቓቓሕቲ ዛንታታት

## 1 ናጽነቱ ዝሸጠ ፈረስ

ሓደ ፈረስ ኣብ ሓደ ሰፊሕን ዕሙርን ጎልጎል ንበይኑ ይነብር ነበረ። ኣብ'ቲ ቦታ ካብ ዝነበረ ሳዕሪ እናተመገበን ካብ'ቲ ዋሕዚ ዘየቋርጽ ዛራ ማይ እናሰተየን ድማ ደስ ዝብል ህይወት ይመርሕ ነይሩ። እቲ ፈረስ ኣብ'ቲ ጠሚትካ ዘይውዳእ ልሙዕ ቦታ ንበይኑ እናዓንደረ እንከሎ፡ ሓደ መዓልቲ ሸውዓተ ዝቐርኑ እንስሳ ኣብ ማዕዶኡ ኰይኑ ሳዕሪ ክጠጥም ተዓዘበ። እቲ ሳዕሪ እኹል ትሩፍ'ኳ እንተ ነበረ፡ እቲ ፈረስ ግና በዚ ዕጉብ ኣይነበረን። ነቲ ሸውዓተ ቀርኑ ዘጥፈኦሉ ሜላ ኣብ ምብሓት'ዩ ኣትዩ። ወዲ-ሰብ ስጋ ሸውዓተ ቀርኑ ሃዲኑ ከም ዝበልዕ ይፈልጥ ብምንባሩ ድማ፡ ናብኡ ብምኻድ ኣብ'ቲ ዝጓስየሉ ጎልጎል ሓደ ሸውዓተ ቀርኑ ከም ዘሎ ሓበሮ።

እቲ ወዲ-ሰብ በዚ ሓበሬታ ሕጉስ'ኳ እንተ ነበረ፡ እቲ ሸውዓተ ቀርኑ ቅልጡፍ ብምኳኑ፡ ከርክቦ እንተ ዄይኑ ኣብ ዝባን'ቲ ፈረስ ክድይብ ከም ዘለዎ፡ ነቲ ፈረስ ነገሮ። እቲ ፈረስ ዝገበረ ገይሩ ነቲ ሸውዓተ ቀርኑ ከጥፍእ መደብ ስለ ዝገበረ፡ ነቲ ቅድሚ ሕጂ ወዲ-ሰብ ደፊሩ ክስቀሎ ዘይከኣለ ዝባኑ ክድይቦ ኣፍቀደሉ። እቲ ወዲ-ሰብ ኣብ ዝባን ፈረስ ድሕሪ ምድያብ ነቲ ሸውዓተ ቀርኑ ኣርኪቡ'ኳ እንተ ቐተሎ፡ ክሳብ ሕጂ ግና ካብ ዝባን'ቲ ፈረስ ምውራድ ኣብዩ'ሎ።

እቲ ፈረስ ነቲ ወዲ ሰብ ከውርድ ዝከኣሎ ጌሩ ምስ ፈሸሎ፡ ኣብ መወዳእታኡ ብዕጫኡ ተረቲዑ ንጽሕፍቶኡ ክቕበል'ዩ ተገዲዱ። ካብ'ቲ ንበይኑ ዝዕንደረሉ ዝነበረ ሰፊሕ ጎልጎል ወጺኡ ድማ፡ ወዲ-ሰብ ዝሃቦ ቁሩብ ቁራብ ተመጊቡ ይሓድር ኣሎ።

**ስሰዐን ኣርሒቕካ ዘይምሕሳብን ብዙሕ እዋን ዝገደደ ክሳራን መዘዝን'ዮም ዘስዕቡልና።**

## 2 ጽልኢ፡ እቲ ዝኸበደ ሰኸም

ሓደ ናይ መባእታ መምህር፡ ንተማሃሮኡ ሓደ ጸወታ ከጻውቶም ወሲኑ። እቲ መምህር ነፍሲ-ወከፍ ተማሃራይ ድንሽ ዘለዎ መትሓዚ ሒዙ ክመጽእ ድሕሪ ምሕባር፡ ነፍሲ ወከፍ ድንሽ ስም እቲ ተማሃራይ ዝጸልኦ ሰብ ክዋሃባ ድማ ወሲኹ ገለጸሎም። ስለዚ ቁጽሪ'ቲ ተመሃራይ ኣብ'ታ መትሓዚቱ ዘቐምጦ ድንሽ ብመሰረት ብዝሒ'ቶም ዝጸልኦም ሰባት'ዩ ዝውሰን ኔሩ።

እቲ መዓልቲ ምስ ኣኸለ፡ ኩሉ ተማሃራይ ስም'ቲ ዝጸልኦ ሰብ ዘለዎ ድንሽ ተማሊኡ መጺኡ። ገለ ክልተ፡ ገለ ሰለስተ ገለ ድማ ክሳብ ሓሙሽተ ድንሽ ተማሊኦም መጺኦም። ብድሕሪ'ዚ እቲ መምህር ነፍሲ-ወከፍ ተመሃራይ ነቲ ድንሽ ዝሓዘ መትሓዚ ኣብ ዝኸዶ ምስኡ ንሓደ ሰሙን ክስከሞ ሓበሮም። መዓልታት ምስ ሓለፋ፡ እቶም ተማሃሮ ብጨና'ቲ ዝተበላሸወ ድንሽ ከማርሩ ጀሚሮም። እቶም ክሳብ ሓሙሽተ ድንሽ ተሰኪሞም ዝነበሩ ድማ፡ በቲ ሰኸም ሕጉሳት ኣይነበሩን። እቲ ሰሙን ምስ ኣኸለ፡ እቲ ጸወታ ብምዝዛሙ፡ እቶም ተማሃሮ ሕጉሳት ነበሩ።

ሽዑ'ቲ መምህር ነቶም ተማሃሮ ዕላማ'ቲ ጸወታ ከም'ዚ ክብል ገለጸሎም፦

" እዚ ልክዕ ከም'ቲ ምስ ሓደ ሰብ ዘለካ ቂምን ጽልኢን ኣብ ውሽጢ ልብኻ ምስ እተቐምጥ ዝመሳሰል'ዩ። እቲ ሕማቕ ሽታ ንልብኻ ይምርዞ'ሞ ናብ ዝኸድካዮ ቦታ ድማ ምሳኻ ተሰኪምካዮ ክትጓዓዝ ኢኻ። ንጨና'ቲ ዝተበላሸወ ድንሽ ንሓደ ሰሙን ክትጸወሩ ዘይከኣልኩም፡ ምሉእ ህይወትኩም ንሕማቕ ሽታ ጽልኢ ኣብ ልብኩም ክትሕዙ ትኽእሉ ዶ?" በሎም ይባሃል።

**ኣብ ልዕሊ ዝኾነ ሰብ ዘለካ ጽልኢን ቂምን ካብ ልብኻ ደርብዮ። ይቕረ ምባል እቲ ዝበለጸ ንልቢ ሰላም ክህብ ዝኽእል መድሃኒት'ዩ። ብዛዕባ ካልኦት ዘለካ ሕማቕ ኣተሓሳስባ ንሰላም ኣእምሮኻ ዝዘርግ'ዩ። ስለ'ዚ ብዛዕባ ጽቡቕ ጎድኒ ሰባት ብምሕሳብ፡ ንጽልእኻ ክትርስዕ ፈትን።**

## 3 ተወሰኽቲ ሓሙሽተ ደቓይቕ

ኣብ'ቲ መጻወቲ ሜዳ ኣብ ዝነበረ ኮፍ መበሊ ኮፍ ኢላ ዝነበረት ሰበይቲ፡ ናብ'ቲ ኣብ ጎድና ዝነበረ ሰብኣይ ብምጥማት፡ “ኣብ'ቲ ዝጻወት ዘሎ ወደይ'ዩ” በለቶ፡ ናብ ሓደ ቀይሕ ጃኬት ተኸዲኑ ዝነበረ ህጻን ብምምልካት።

“ ዋው! ጽቡቕ ህጻን'ዩ። እታ ጻዕዳ ጎልፎ ተኸዲና ብሽክሌታ ተወጢሓ ዘላ ድማ ጓለይ'ያ” በላ ብግደኡ።

ጸኒሑ ናብ ሰዓቱ ብምጥማት፡ “ሜሪ እንተ ኸድና ከመይ ይመስለኪ?” በላ ንጓሉ ድምጹ ዓው ኣቢሉ።

ሜሪ ብወገና መሸከንከን እናበለት፡ “ባባ በጃኻ ተወሰኽቲ ሓሙሽተ ደቓይቕ” ብምባል ተማሕጸነቶ። ባህ ኢልዋ ድማ ጸወታኣ ቀጸለት።

ደቓይቕ ሓሊፈን። እቲ ወላዲ ደጊሙ፡ “ ንኺድ” ብምባል ንጓሉ ተዳህየ። ሜሪ ግና ዳግማይ ሓሙሽተ ደቓይቕ ክጽበያ ተማሕጸነቶ። እቲ ወላዲ ፍሽኽ ብምባል ድማ፡ ርእሱ ብናይ እወንታ ምልክት ነቕነቐላ።

እታ ኣብ ጎድኑ ዝነበረት ሰበይቲ ነዚ ክትዕዘብ ድሕሪ ምጽናሕ፡ “ዓቃል ኣቦ ኢኻ” በለቶ ብኣድናቖት። እቲ ኣቦ ኣዕሚቑ ድሕሪ ምስትንፋስ፡ “ምዕባይ ሓዋ ቶሚ ዓሚ ብሽክሌታኡ እናዘወረ እንከሎ፡ ሓደ ዝሰኸረ መራሒ ማኪና ጋጪዩ ቀቲሉዎ። ሽዑ ሜሪ ምስኡ'ያ ኔራ። ኣነ ምስ ቶሚ እኹል ግዜ ኣሕሊፈ ኣይፈልጥን'የ። ሎሚ ድማ ሓሙሽተ ተወሰኽቲ ደቓይቕ ምስኡ ከሕልፍ ዝኽፈል ምኸፈልኩ። ሜሪ ጓለይ ብሽክሌታኣ ክትዝውርን ክትጻወትን ሓሙሽተ ተወሰኽቲ ደቓይቕ ዝህባ ዘለኹ'ዩ ዝመስላ ዘሎ። እቲ ሓቂ ግና ኣነየ ምስኣ ክጸንሕ ተወሰኽቲ ሓሙሽተ ደቓይቕ ዝረክብ ዘለኹ” በላ።

**ህይወት ቀዳምነታት ብምስራዕ'ያ ክትንበር ዘለዋ። ስድራቤት ድማ ርእሲ ኹሎም ቀዳምነታት'ያ። ስለ'ዚ ዘለካ ግዜ ምስ እተፍቅሮም ከተሕልፎ ፈትን።**

## 4 ሕልምታትካ ኣይተመንዝዕ

ጆን ዝበሃል ዓርኪ ኣለኒ። ሰፊሕ መጋለቢ ኣፍራስ ዝውንን'ዩ። ኣዝዩ ስለ ዘኽብረኒ ድማ፡ ነቲ ንሱ ዝውንኖ ቦታ ኣብ'ቶም ዝሰርዖም ዝነበርኩ መደባት ግብረ-ሰናይ ክጥቀመሉ የፍቅደለይ ኔሩ። ገንዘብ ብምእካብ ንቶም ሕልሞም ከግህዱ ዝጽዕሩ መንእሰያት ናይ ምሕጋዝ ልዑል ባህጊ ከም ዘለኒ ይፈልጥ'ዩ።

ሓደ መዓልቲ ምስ ካልኦት ኣዕሩኽቱ ከም'ዚ ክብል ኣዕለለና፡- “ንምንታይ ጃክ ዓርከይ ንኣፍራሰይን መጋለቢ ኣፍራሰይን ክጥቀመሉ ከም ዘፍቀድክሉ ክነግረኩም ኣፍቅዱለይ። እቲ ጉዳይ ምስ ሓደ፡ ወዲ ሓደ ምኩር ግና ድኻ ዓላሚ ኣፍራስ ዝነበረ መንእሰይ ዝተኣሳሰር'ዩ።” ድሕሪ ምባል፡ ኣስዒቡ፡- “ሓደ ግዜ መምህሩ ነፍሲ-ወከፍ ተማሃራይ ምስ ዓበየ እንታይ ክኸውንን ክገብርን ከም ዝደሊ ክጽሕፍ ምስ ሓተቶም፡ እቲ መንእሰይ፡ ኣብ ሸውዓተ ገጻት ዓቢ ናይ ኣፍራስ መጋለቢ ክውንን ከም ዝደሊ ብምሕባር፡ እቲ ክሃንጾ መዲቡ ዝነበረ ገፊሕ መጋለቢ ምስ ህንጻታቱ ብስእሊ ኣሰንዩ ናብ መምህሩ ኣቕረበ።

ድሕሪ ክልተ መዓልታት እቲ ዘቕረቦ ጽሑፍ ኣብ ጫፉ ዓቢ ብቐይሕ ዝተጻሕፈ ኤፍን፡ “ድሕሪ ምዝዛም ትምህርቲ ርኸበኒ” ዝብልን ናይ መምህሩ ጽሑፍ ተጻሒፍዎ ናብኡ ተመልሰ።

እቲ ተማሃራይ ናብ መምህሩ ብምቕራብ ንምንታይ ኤፍ ከም ዝተዋህበ ሓተተ። እቲ መምህር ድማ፡ “እዚ ምስ ዓቕምኻ ዘይሳነ ሕልሚ'ዩ። ሰልዲ ዝበሃል የብልካን። ስድራኻ'ውን ድኻታት'ዮም። ዝኾነ ጺጋ የብልካን። መጋለቢ ኣፍራስ ምውናን ዘይተኣደነ ገንዘብ'ዩ ዝሓትት። ንስኻ ድማ ብዝኾነ መልክዕ ናብ'ዚ ደረጃ ክትበጽሕ ኣይትኽእልን ኢኻ። ስለ'ዚ ካልእ ምስ'ቲ ዘለካ ኩነት ዝሰማማዕ ወረቐት ከተቕርበለይ እንተ ኺኢልካ፡ ነቲ ዝሃብኩኻ ነጥቢ ዳግመ ግምት ክገብረሉ ይኽእል'የ” ክብል መለሰሉ።

እቲ ተመሃራይ ናብ ገዝኡ ምስ ተመልሰ ደጋጊሙ ብዛዕባ ዘረባ መምህሩ ሓሰበ። ምኽሪ ወላዲኡ'ውን ተወከሰ። ወላዲኡ ድማ ኣዕሚቑ ድሕሪ ምስትንፋስ፡ “ወደይ ዋላ'ኳ ነቲ ዉሳነ ባዕልኻ ክትሓስበሉ ከም ዘለካ ክመኽረካ እንተ ኾንኩ፡ እቲ እትወስዶ ዉሳነ ንዓኻ ዘገድስ ዉሳነ ምዃኑ ግና ይኣምን'የ” በሎ።

እቲ ተማሃራይ ንሓደ ሰሙን ድሕሪ ምሕሳብ፡ ነታ ኣቐዲሙ ዝጸሓፋ ወረቐት ከም ዘላታ ናብ መምህሩ ደጊሙ ኣቕረባ። ዕትብ ኢሉ ድማ ንመምህሩ፡ “እቲ ዝሃብካኒ ኤፍ ዓቅቦ ኢኻ። ኣነ ድማ ሕልመይ ክዕቅብ'የ” በሎ።”

ጆን ብድሕሪ'ዚ ናብ ኣዕሩኽቱ ብምጥማት፡ “እዚ ዛንታ ዝነግረኩም ዘለኹ። ኣብ'ቲ ሰፊሕን ብሉጽን መጋለቢ ኣፍራሰይ ደው ኢልኩም ስለ ዘለኹም'የ። እቲ ኤፍ ዝወሰድክሉ ወረቓቕቲ ክሳብ ሕጂ ብኽብሪ'የ ዓቂበዮ ዘለኹ። እቲ ዝበለጸ ክፋል'ዚ ዛንታ ግና፡ ቅድሚ ክልተ ዓመታት ሓደ መምህር ምስ 20 ተማሃሮ ንዑደት ናብ'ዚ መጋለቢ ኣፍራሰይ ድሕሪ ምምጻእ፡ ክፋነወኒ እንከሎ፡ ጆን ከም መምህር መጠን ኣብ'ተን ዝሓለፈ ዓመታት ናይ ብዙሓት ተማሃሮ ሕልምታት መንዚዐ'የ። እቲ ጽቡቕ ነገር ግና፡ ሕልምኻ ብቐሊሉ ዝምንዛዕ ተመሃራይ ዘይምንባርካ'ዩ። ኢሉኒ ኸይዱ” ብምባል ዘረባኡ ዛዘመ።

**ዝኾነ ሰብ ሕልምኻ ክምንዝዕ ዕድል ኣይትሃብ። ብልብኻ ተመራሕ። ኣብ ሕልምኻ ምስ እትነብር፡ ዓብዪን ንእሽቶን ዝበሃል ሕልሚ የለን። እንታይነት ሕልምኻ ብዘየገድስ ድማ ከተግህዶ ጸዓር።**

# ነገር ኣዱንያ

## 11 ሕክያታት

### 1

ኣብ መንን ሩስያን ዩክሬንን ዝተኸስተ ግጭት ጠንቂ ምምዝባል ብሚልዮናት ዝግመቱ ዩክሬናዊያን ኲይኑ ምህላዉ ክንሰምዖ ካብ ዝጸናሕና ዛዕባታት ሜድያ'ዩ። እዞም ናብ ዝተፈላለያ ሃገራት ኤውሮጳ ተሰዲዶም ዘለዉ ዩክሬናውያን፡ ኣብ ግዝያዊ መዕቆቢታት፡ ከምኡ ድማ ኣብ ገዛውቲ'ቶም በሪ ማዕጾኦም ኣርሒዮም ዝተቐበልዎም ተደናገጽቲ'ዮም ክነብሩ ጸኒሖም ዘለዉ።

ሶፍያ ክርከዲል ዝተባህለት መንእሰይ ዩክሬናዊት ስደተኛ ድማ፡ ኣብ ገዛ ሓንቲ እንግሊዛዊት ስድራ'ያ ተዓቝባ። እዚ ተራ ሕክያ ክኸውን ይኽእል'ዩ። እንተ ኾነ ግና፡ ወዲ 29 ዓመት ቶኒ ጋርኔት ዝተባህለ ኣቦ'ታ ስድራ፡ ብፍቕሪ ናይ'ዛ ዩክሬናዊት ጸለል መለል ብምባል ምስኣ ክኹብልል ምውሳኑ'ዩ እቲ ኣገራሚ ነገር።

እዚ በዓል-ሓዳርን ኣቦ ክልተ ውሉዳትን ዝኾነ ቶኒ፡ ምስ'ታ ደንጊጹ ዘዕቖባ ስደተኛ ፍቕሪ ምትሓዙ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ንሳ'ውን ካብ ሓዳሩ ኣፋቲሓ ምስኡ ክትነብር ምውሳና፡ እቲ ንብዙሓት ዘገረመን ንወለዲ'ዛ ዩክሬናዊት ከይተረፈ ዘቖጠዐን ተግባር'ዩ።

ሶፍያ ምስ ጋዜጣ ዘ-ሳን ኣብ ዝገበረቶ ጻንሒት፡ ወለዳ ብሰንኪ ተግባራ ኣዝዮም ሓፊሮም ምህላዎምን፡ ደጊም ብሰንኪ ተግባራ ኲለን ዩክሬናዊያን ስደተኛታት ከም መንጠልቲ ሰብኡት ክርኣያ ብምኽንን ኣብ ዓዲ-እንግሊዝ እትቕበሎም ስድራ ከም ዘይትህሉ ገሊጾምላ። ብዓቢኡ'ውን ኣብ ሃገራ ከም ሓንቲ ከዳዕ ትጥመት ምህላዋ ብምግላጽ፡ እንተ ኾነ ግና፡ እቶም ሰብ ሓዳር ኣቐዲሞም ጸገም ከም ዝነበሮምን፡ ክትዓርቆም'ውን ብዙሕ ከም ዝፈተነትን፡ እታ ሎርና እተባህለት ሰበይቲ ቶኒ ግና ኣዝያ ብድዕኛን ቀናእን ምኳና ሓቢራ።

ቶኒ ብወገኑ ኣቐዲሙ ኣብ ዩክሬን ይነብር ብምንባሩ፡ ምስ'ታ ቋንቋ እንግሊዝ ዘይትመልኽ ሶፍያ ብቛንቛኣ ክዛረባ እንክሎ ሎርና ትቐንእ ምንባራ ብምግላጽ፡ ንሶፍያ ብሕማቕ ክትሕዛ ምስ ጀመረት፡ ሶፍያ ካብ'ቲ ገዛ ክትወጽእ ምውሳናን፡ ንሱ'ውን ደንጊጹ ምስኣ ክኸይድ ምውሳኑን ገሊጹ። ሶፍያን ቶኒን ኣቐዲሞም ጽቡቕ ምውህሃድ'ምበር ፍቕሪ ከም ዘይነበሮም'ዮም ዝገልጹ ዘለዉ።

ሶፍያ ብመሰረት እቲ ብመንግስቲ ዓባይ ብሪጣንያ ዝወጽአ ንዩክሬናዊያን ስደተኛታት ናይ 6 ወርሒ ምስ እንግሊዛውያን ስድራ-ቤታት ናይ ምንባር ዕድል'ያ ቅድሚ 10 መዓልቲ ናብ'ታ ፋሕብትን ኣእተያትላ እትባሃል ዘላ ስድራ ክትነብር መጺኣ። ብመሰረት ጸብጻባት መንግስቲ ዓባይ ብሪጣንያ ልዕሊ 50 ሽሕ ዩክሬናዊያን ስደተኛታት'ዮም ናብ'ታ ንግስነት ኣትዮም ዘለዉ። መብዛሕቲኦን መንእሰያት ደቀንስትዮ ብምኳነን ድማ፡ ንሃንደበታዊ ፍቕሪ ሶፍያን ቶኒን ኣብ ግምት ብምእታው "እዝግዮ" ዘዩብል ኣይኮነን።

### 2

ኣብ ጀርመናዊ ዞባ ቢልፊልድ ዝርከብ ቤት-ፍርዲ ንሓንቲ ንሰብኣይ ኣታሊላ ካብኡ ክትጠንስ ዝፈተነት ሰበይቲ ሽዱሽተ ወርሒ ክትእሰር ፈሪዱ።

እዛ ጓል 39 ዓመት ነቲ ከይትጠንስ ኢላ ብፍቓድ መጻምድታ ትወስዶ ዝነበረት መከላኸሊ ንዓኡ ከይነገረት ብምቁራጻ፡ ኣብ ልዕሊ ሰብኣያ ዓመጽ ፈጺማ ብዝብል ክሲ'ዩ እቲ ፍርዲ ተዋሂቡዋ።

ወዲ 42 ዓመት መጻምድታ፡ ናይ ምውላድ ድልየት ከም ዘይብሉን ምስ መጻምድቱ ድማ ከይወልዱ ኣቐዲሞም ምስምማዖምን ብምግላጽ፡ ኣንጻር ድልየቱ ካብኡ ክትጠንስ ምፍታና ጾታዊ ዓመጽ ምኳኑ ንቤት-ፍርዲ ገሊጹ።

እታ ካብ ሰብኣያ ተፋቲሓ ዘላ ሰበይቲ ዋላ'ኳ ኣይትጥነስ፡ ክትጠንስ ምፍታና ግና ዘሕትታ ምኳኑ'ያ ነቲ ጉዳይ ዝዳነየት ዳኛ ገሊጻ።

### 3

ሰራዊት ኣመሪካ ንሓንቲ ኢጣልያዊት ሽማግለ ኣብ እዋን ካልኣይ ኲናት ዓለም ኣባላቱ ዝበልዕዋ ናይ ልደታ ቶርታ ዳግማይ መሊሱላ።

መበል 90 ዓመታ ዘብዓለት ሜሪ ምዮን፡ ሰራዊት ኣመሪካ ናብ'ታ ኣብ ፊቸንዛ እትርከብ ዓዳ ምስ ኣተዉ'ዮም፡ ብኣጋጣሚ ምኽባር በዓል-ልደታ ተቐሪባ ዝነበረት ቶርታ በሊዖም። እቲ ሰራዊት ኣብ 1945 ናብ'ታ ቁሸት ክኣቱ እንከሎ፡ ሜሪ ምስ ወላዲታ ነታ ቶርታ ኣብ ገዛኦም ብምግዳፍ ሃዲማ'ያ ኔራ። ምስ ተመልሰት ድማ ቡቶም ኣባላት ሰራዊት ተበሊዓ ስለ ዝጸንሓታ ነቲ መበል 13 ዓመት ልደታ ብዘይ ቶርታ ከተሕልፎ ተገዲዳ። ሕጂ ድሕሪ 77 ዓመት ሓለፍቲ ሰራዊት ኣመሪካ ነቲ ፍጻሜ ብምዝካር፡ ምስኣ ኲይኖም ኣብ ዕለተ ልደታ ነታ ዝበልዕዋ ቶርታ ምምላሶም ድማ፡ ኣዝዩ ከም ዘገረማን ዝድነቕ ተግባር ምኳኑን'ያ ገሊጻ።

## 4

ሓንቲ ሱዳናዊት መንእሰይ፡ “ ክመርያ ደልየ” ዝብል ጽሑፍ ዘለዎ ፖስተር ሒዛ፡ ኣብ ሓደ ካብ ዓበይቲ ጎደናታት ካርቱም ኮለል ድሕሪ ምባላ፡ መዛረቢ ማሕበራዊ መራኸቢታት ኰይና ኣላ።

እታ ኣብ ፈለማ 30ታት ዕድመ ምኧና እትግመት መንእሰይ ከምኡ ምግባራ፡ ዋላ'ኳ ብዙሓት ንትብዓታ እንተ ነኣዱ፡ ካልኦት ግና ክሳብ ክንድኡ ንኽብራ ከተጕድል ከም ዘይነበራ'ዮም ዘለዎም ርእይቶ ዝገልጹ።

## 5

ስርቂ ንቡር ተርእዮን ኣብ ኩሉ ቦታ ዘጋጥምን'ዩ። ናይ ጁባ፡ ናይ ገዛ፡ ናይ መኪናን ካልእን ተባሂሎም ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ምድብ ዝኸፈሉ ሰረቕቲ ምህላዎም'ውን ዳርጋ ሞያ እናኾነ'ዩ ዝኸይድ ዘሎ። ህንዳውያን'ውን ነዚ ኣብ ግምት ዘእተዉ እንከመስሉ፡ ኣገባብ ስርቅን ዓይነቱን ብምምሃር እተመርቕ ቤት-ትምህርቲ ስርቂ ከፊቶም ኣለዉ። እዛ ኣብ ከተማ ኒውደልሂ ተኸፊታ ዘላ ቤት-ትምህርቲ፡ ናይ ጁባ፡ ናይ ገዛ፡ ናይ መኪናን ካልኦትን ዓይነታት ሰረቕቲ ምሂራ እተመርቕ'ያ። እቶም መምህራን ድማ ኣቐዲሞም ዕሉላት ሰረቕቲ ዝነበሩ'ሞ፡ ካብ'ቲ ሞያ ጥሮታ ዝወጽኡ'ዮም።

ዋላ'ኳ ብዙሓት፡ “ነዞም ዘለዉ ሰረቕቲ ዘይከኣልናዮም ሕጂ ኸኣ ዕሉማት ክፈርዩ” ብምባል፡ ንምምስራት'ዛ ቤት-ትምህርቲ እንተ ተቓወሙ፡ ናርዲ ኻን ዝተባህለ ኣካያዲ'ዛ ቤት-ትምህርቲ ግና፡ ዕላማኦም ሰረቕቲ ንምፍራይ ዘይኰነስ፡ እቲ ህዝቢ ኣገባብ ስራሕ 'ቶም ሰረቕቲ ብምምሃር ካብኦም ክድሕን ምኧኑ'ዩ ዝገልጽ። “እሞ ካብ ሰረቕቲ ክከላኸሉ ክብሉ ሜላታት ኣሰራርቓ ድሕሪ ምምሃሮም፡ ንባዕሎም ሰረቕቲ እንተኾኑ ኸ” ንዝብል ሕቶ ድማ፡ ከም'ቲ “ንሰራቒ ሰራቒ ሰረቖ መዓት እዝጊ ወደቖ” ዝብል ምስላ፡ “ ኣይረድ” ብምባል ጥራይ'ዩ መሊስዎ።

## 6

ኣብ ግብጺ ዘጋጠመ ፍጻመ'ዩ። መሓመድ ሳህራዊ ዝተባህለ ነጋዳይ ናብ መደበር ፖሊስ ከተማ ኣልጂዛ ብምቕራብ፡ “ዉሽማ ሰበይተይ ሃሪሙኒ” ዝብል ኣገራሚ ክሲ ኣቕሪቡ። ብዅነታት ስራሑ ብዙሕ ግዜ ናብ ደገ ዝገይሽ ሳህራዊ፡ ሰበይቱ ብድሕሪኡ ካልእ ውሽማ ከም ዝለመደት ጽንጽንታ ምስ ረኸበ፡ ተሓቢኡ ኣብ ገዛኡ ካሜራታት ድሕሪ ምትካሉ፡ ሰበይቱን ውሽማኣን ኩሉ ተግባራቶም ስለ ዝተቓለዐ፡ ኢድ'ኸ-ፈንጂ ዝተታሕዘት ሰበይቱ፡ ከይከሳን ጥራይ ኢዳ ክትፍታሕን ድሕሪ ምስምማዓ፡ በዚ ዝተቖጥዐ ዉሽማ ኣድብዩ ብምጽናሕ፡ ንሳህራዊ ሓደጋ ወደቖ። ከም'ቲ “ኣነስ ገሪሙኒ ውሽማ ሰበይተይ ሃሪሙኒ” ዝተደርፈ ድማ፡ ኣስናኑ ዝረገፈ ሳህራዊ ናብ ሕጊ ብምቕራብ'ዩ ነዚ ንብዙሓት ዘገረመ ክሲ ኣቕሪቡ።

ኣባላት ፖሊስ ድሕሪ ዘካየድዎ ጻዕሪ እቲ ውሽማ ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ክኣቱ ኪኢሉ። ንምንታይ ምስ ተባህለ ድማ፡ “ዝእውዶ ገንዘብ ጠሊሙኒ” ክብል ኣገራሚ መልሲ'ዩ ሂቡ። እቲ ውሽማ ካብ ሰበይቲ ሳህራዊ ዝለመዶ ገንዘብ ምስ ሰኣነን፡ ሳህራዊ ንሰበይቱ ምስ ፈተሓ ድማ፡ ጥራይ ኢዳ ስለ ዝሰደዳ'ዩ እምባኣር ብሕርቃን ነዲዱ ንሳህራዊ ክሃርሞ ዝወሰነ።

## 7

ሓደ ኣባል ሓይሊ ኤለክትሪክ ሂንዲ፡ ንኣፍቃሪቱ ኣብ ጸልማት ካብ ዓይኒ ተኸዊሉ ክረክብ ክደሊ እንከሎ፡ ንሓይሊ ኤለክትሪክ'ታ ኣፍቃሪቱ እትነብራ ቁሸት ብተደጋጋሚ ብምቁራጽ፡ ክሳብ ንሱ ምስ ኣፍቃሪቱ ኣዕሊሉን ተሰዓዒሙን ዝኸይድ፡ መላእ ነባሪ'ታ ቁሸት ኣብ ድቕድቕ ጸልማት ከእቱ ድሕሪ ምጽናሑ ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ኣትዩ።

ነበርቲ'ታ ጋንሽቡር ዝተባህለት ቁሸት ንተኸታተልቲ ኣዋርሕ'ዮም ብሰንኪ ስእነት ኤለክትሪክ ክሳቐዩ ጸኒሖም። እንተ ኾነ ግና፡ ኣብ ከባቢኦም ዘለዋ ዓድታት ስሩዕ ሓይሊ ኤለክትሪክ እንክለወን ንሳቶም ጥራይ ይስእኑ ምንባሮም ምስ ኣስተውዓሉ፡ ነቲ ነገር ከጻርዩ'ዮም ተበጊሶም።

ሽዓ'ዮም ድማ እቲ ክኢላ ኤለክትሪክ ኣፍቃሪቱ ክረክብ ክብል፡ ነታ ቁሸት ዝምግብ ትራንስፎርመር ክዓጽዉ ዝረኸብዎ። መሪርዎም ዝነበረ ነበርቲ ጋንሽቡር ነቲ ናይ ጸልማት ኣፍቃሪ ግርም ጌሮም ምስ ተሳህልዎ፡ “ እዚ'ዩ እቲ ብርሃን ከሊኡና ዝነበረ” እንዳበሉ ኣብ'ታ ዓዲ ከኽልሉዎ ኣምስዮም።

ለባማት'ታ ዓዲ ብወገኖም እቲ ጸገም ነባሪ ፍታሕ ክረክብ እንተ ኾይኑ፡ እቶም ክልተኦም ፍቕራት ክምርዓዉ ከም ዘለዎም ብምስትውዓል፡ ነቲ ኣፍቃርን ኣፍቃሪቱን ከም ዝመራዓዉ ብምግባር፡ ብርሃን ከም ዝረኸቡ ጌሮም ኣለዉ።

## 8

ሰብኣያ ምስኣ እንከሎ፡ ነታ ኣብ ፊቶም ዝነበረት ናይጀርያዊት ጎርዞ ሃህ ኢሉ ምጥማት ስለ ዘብዝሐ፡ ብተግባራቱ ኣዝያ ስለ ዝተቘጥዐት ኣብ ማእከል ጎደና ተሳሂላቶ።

እዞም ስማቶም ዘይተገልጸ መጻምድቲ፡ ካብ'ቲ ክዘናግዕሉ ዘምሰዩ ባር ክወጽኡ እንክለዉ፡ ዓውዓው ይብሉ ምንባሮምን፡ ሰበይቱ ድማ ሃንደበት ኣዘንጊዓ ብምህራም ናብ መሬት ምስ ወደቐ፡ ኣይብላዕ ኣይስላዕ ከም ዝገበረቶ

ናይ ዓይኒ መሰኻኽር ገሊጾም።

ነዞም ክልተ መጻምድቲ ክትእዘዝ ዘምሰየት ኣሳሳይት ንመርበብ ናይጀርያ ቱ-ደይ ኣብ ዝሃበቶ ሓበሬታ፡ እቲ ሰብኣይ ንሰበይቱ ገዲፉ ነታ ኣብ ፊት ጣውላኦም ዝነበረት ጎርዞ ክጥምትን ዓይኑ ክጸቕጠላን ከም ዘምሰየ ብምግላጽ፡ ንዓኣ'ውን ኣዝዩ ኣጽሊኡዋ ምንባሩ ብምሕባር፡ "እንቋዕ ገበረቶ" ክትብል ተሰሚዓ።

ተግባር'ዚ ናይጀርያዊት ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ርእይቶ ተኸታተልቲ ገማሚኡ ኣሎ። ሓንቲ ካብ ወሃብቲ ርእይቶ፡- "ካብ ንዓኡ ነታ ክጥምታ ዝመሰየ ጎርዞ ክትሃርም ኔርዋ'ምበር፡ ወዲ-ተባዕታይ ድኣ ካብ መዓስ ዓይኑ ይቐጽዕ" ክትብል ላቲፉ ዝተባህለት ናይጀርያዊት ኣብ ትዊተር ጽሒፋ ኣላ።

## 9

እምባዶግሊስ ፍሉጥ ግሪኻዊ ፍላስፋን ገጣምን'ዩ። እዚ ቅድሚ ምምጻእ ሶቕራጦስ ዝነበረ ፍላስፋ፡ ዓለምና ካብ ንፋስ፡ ማይ፡ ሓዊን ሓመድን ዝተፈጥረት'ያ ብምባል፡ ንኣፈጣጥራ ዓለምና ክትንትን ዝፈተነ'ዩ። እምባዶግሊስ ፈላስፋ ጥራይ ዘይኮነስ፡ እንተላይ ኣምላኽ ምዃኑ'ዩ ንዓለምና ከእምና ጽዒሩ። እንተ ኾነ ግና እዚ ሓሳብ መወዳእታኡ ህይወቱ'ዩ ኣኽፊልዎ።

እምባዶግሊስ ካብ ህቡባትን ሃብታምን ስድራ'ዩ ተወሊዱ። ወላዲኡ ካብ ቀንዲ ደገፍቲ ዴሞክራሲ ብምንባሩ፡ ነቲ ኣብ 470 ቅ/ል ዝነበረ ዴክታቶርያዊ መራሒ ፖልዮስ ኣብ ምዕላው ልዑል ተራ ዝነበሮ'ዩ።

እምባዶግሊስ ብወገኑ፡ ነቲ ኣብ ኣክራጋስ ዝነበረ ግፍዐኛ መራሒ ድሕሪ ምዕላዉ፡ መንበረ ስልጣን ክርከብ ብተደጋጋሚ'ኳ እንተ ተሓተተ ንሱ ግና፡ ፍቓደኛ ኣይነበረን።

እምባዶግሊስ ብዙሕ ክእለት ዝተዓደለ በሊሕ ሰብ'ዩ ኔሩ። ምሁር፡ ብዙሕ ሕማማት ኣብ ምፍዋስን ለበዳ ኣብ ምክልኻልን ዝተመስከረሉ ኪኢላ ሓኪምን መዳርን እውን'ዩ ነይሩ። እዚ ተውህቦ'ዩ እምበኣር እምባዶግሊስ ካብ ምሒር ትዕቢት፡ ሞት ክዓግት ዝኽእልን፡ ዝናብ፡ ሓዊን ንፋስን ዝቆጻጸርን ኣምላኽ ምዃኑ ንኑብሱ ብምእማን ንኻልኦት ከእምን ጽዒሩ።

ነዚ ንምርግጋጽ ድማ፡ 80 ንዝኣኽሉ ደገፍቱ ናብ ጫፍ እሳተ-ጎሞራዊ እምባ ኢትና ብምውሳድ፡ "ኣምላኽ ምዃነይ ከረጋግጸልኩም፡ ናብ'ዚ ሃልሃል ዝብል ዘሎ ሓዊ ብምእታዉ፡ ኣብ ጻዕዳ ፈረስ ተወጢሐ ክምለሰኩም'የ" ብምባል፡ ናብ'ቲ እሳተ-ጎመራ ዘሊሉ ኣተወ። ክሳብ ሕጂ ድማ ኣይንሱ ኣይቲ ጻዕዳ ፈረስ ኣይተመልሱን።

## 10

"ኣብ መብዛሕትአን ሃገራት ኣፍሪቃ ሞባይል እንተ ሰሪቕምኻ፡ ኣይኮነን ዶ ክመልሱልካ፡ ነታ ቻርጀር ልኣኽልና'ዮም ዝብሉኻ" ዝብል ብሂል ኣሎ። ክመልስ ኢሉ ዝሰርቕ'ውን እኮ የለን። እንተ ኾነ ግና ኣብ ገለ ኣጋጣሚታት፡ እቶም ርህራህን ሕልና ኣልቦን እንብሎም ሰረቕቲ ኣገራሚ ተግባራት ክፍጽሙ ይርኣዩ'ዮም።

ኣብ ከተማ ፓሪስ ንሓደ ሰብኣይ ሞባይሉ ዝዘመተ ሌባ፡ ነታ ሞባይል ምስ ከፈታ ኣብኡ ዝነበረ ኣሳእል ሕልናኡ ስለ ዝቐስቐሶ ክመልሳ ወሲኑ።

"እቲ ኣብኡ ዝነበረ ኣሳእል መብዛሕትኡ ብዛዕባ ሓንቲ መንእሰይ ምስ ወላዲኣ'ዩ ኔሩ። ካብ ህጻና እንክላ'ዩ ቀጻሊ ብሓባር ዝሰኣሉ ኔሮም። እቲ ዝያዳ ዝተንከፈኒ ግና ድሕሪ ምማታ ኣብ ስነ ስርዓት ቀብራ ዝነበረ ኣሳእል ምስ ተዓዘብኩ'የ" ይብል እቲ ስሙ ዘይተገልጸ ሌባ። እቲ ሌባ ዋላ ይተኣሰር ብምባል፡ ናብ ኣድራሻ ዋና'ታ ሞባይል ኣምሪሑ'ዩ፡ ይቕሬታ ብምሕታት ሞባይሉ ኣረኪብዎ።

"ክኣምን ኣይከኣልኩን። ጓለይ ስኢነ ከይኣኽለኒ፡ ነቲ ንዓኣ ከዘክረኒ ዝኽእል ኣሳእል ምስኣነይ ድርብ ሓዘን'ዩ ኰይኑኒ። ብተግባራት'ዚ መንእሰይ ኣዝየ'የ ተገሪመን ተደኒቐን" ይብል ዋና'ታ ሞባይል።

እቲ ዝያዳ ንብዙሓት ዘገረም ተግባር'ዚ መንእሰይ፡ ብዋና'ታ ሞባይል ዝተቐረበሉ ሞቕሺሽ ምንጻጉ'ዩ።

## 11

ቶኮ ሊ ዝተባህለ ጃፓናዊ መንእሰይ ልዕሊ 15 ሽሕ ዶላር ብምኽፋል ናይ ሓደ ኮሌ ዝዓይነቱ ከልቢ ክዳን ብምዕዳጉ ንብዙሓት ኣገሪሙ። ቶኮ ሰብ ምዃን ፍጊዕ ስለ ዝበሎ'ዩ ከልቢ ኰይኑ ክነብር ወሲኑ ዘሎ።

ቶኮ ንበይኑ ዝነብርን፡ ግዜኡ ኣብ ስራሑን ምዕዛብ ናይ ኣንሚ ፊልምታት ዘሕልፍ ብምዃኑ፡ እዚ ከልቢ ናይ ምዃን ባህጊ ካብ ምሒር ጽምዋን ጽልዋን'ዞም ፊልምታትን ዝተበገሰ ከይከውን'ዮም ኪኢላታት ስነ-ልቦና ዝገልጹ።

ኣብ ዝሓለፈ ግዝያት ብዙሓት ናብ ዝተፈላለዩ ዓይነት እንስሳታት ናይ ምቕያር ተበግሶ ዝወሰዱ ደቂ-ኣዳም ኣለዉ። እዞም ሰባት እንተስ፡ ናብራ ሰባት ኣጽሊኡዎም፡ እንተስ ንህቡብነትን ካብ ምሒር ፍቕሪ እንስሳታትን ናብ ኣኽላባት፡ ደማሙ፡ ኣእዱግን ካልእን'ዮም ተለዊጦም ልክዕ ከም'ዞም እንስሳታት ክነብሩ ዝፍትኑ።

ቶኮ ነቲ ከም ከልቢ ኰይኑ ዝነብሮ ዘሎ ናብራ፡ መዓልታዊ ዝዝርግሓላን ልዕሊ ሓደ ሚልዮን ሰዓቢ ዘለዎን ናይ ዩ.ቲ.ዩብ ቻነል ኣላቶ።

# ቅንጣብጣብ




## ጥቕስታት

መርዓን ሓዳርን

"ሰብኣይ ንቐዳማይ ስዕማ ይምንጥል ... ንኻልኣይ ስዕማ ይልምን ... ንሳልሳይ ስዕማ ይጠልብ ... ንራብዓይ ስዕማ ይቐበል ... ብድሕሪኡ ንዘሎ ስዕማታት ድማ ይጻወር።"

Helen Rowland

"ሕጉስ ሓዳር፡ ብኽልተ ይቕረ በሃልቲ ዝቔመ እዩ።"

Ruth Bell Graham

"ናይ'ቲ ካልእ ሰብ ሓጐስ ዜሐጉሰካ እንተ ኾይኑ፡ ንሱ'ዩ ፍቕሪ።"

Lana Del Rey

"መርዓ ሓምሳ ሓምሳ ኣይኮነን። ፍትሕ ሓምሳ ሕምሳ እዩ። መርዓ ሚእቲ ሚእቲ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ዝኾነ ነገር ኣብ ክልተ ኣይምቀልን እዩ። ኩሉ ዘለካ ኢኻ ትህብ። "

Drs. Les & Leslie Parrott

## ዋዛ

ሓንቲ ሽማግለ ሰበይቲ ናብ ሓደ እንዳ ፋርማሲ ብምኻድ፡ ነቲ ፋርማሲስት ከኒና መኽልከል ጥንሲ ከም ዝደለያ ይሕብርኦ። እቲ ፋርማሲስት ነቲ ከኒና ኣብ ወረቐት ጠቕሊሉ ሂብወን ሕሳብ ምስ ተቐበለ፡ ነተን ሰበይቲ ኣጸቢቑ ይፈልጠን ስለ ዝጸንሐ፦

"ስምዓንዶ ኣደይ ጽርሃ፡ ንስኽን ዓል 75 ዓመት ሽማግለ ደኣ፡ እንታይ ክኾነክን ኢኽን መኽልከሊ ጥንሲ ትወስዳ?" ኢሉ ሓተተን።

"የደቅሰኒ'ዩ።" መለሳ ሰበይቲ።

"መኽልከል ጥንሲ ከኒና ደኣ መን'ዩ የደቅስ ዝብለክን?"

"ስቕ ደኣ በል፡ ኣብ ጽማቕ ኣራንሺ ናይ'ታ ውዕይቲ ጓል ወደይ እንተ ኣእትየዮ፡ በጥ ኢለ'የ ዝሓድር" መለሳ ወይዘሮ ጽርሃ።




ቡን ክንደይ እዩ?



10 ናቕፋ

ሽኮርከ?



ሽኮር ናጻ እዩ።



እሞ ኪሎ ሽኮር ሃበኒ።